

ዮሃንስ ቡንያን።

# ዮ ሃ ን ስ ቡ ን ያ ን

## ብሕልሚ ዝረአዮ መገዲ ክርስትያን።



ብትሬስ ዴ ፔርቲስን ብባይሩ ዕቍቢትን ናብ ቋንቋ ትግርኛ እተገምጠለ።



ብ፲፱፻፳፪ ዓ፥ ም፥ ብናይ ወንጌላዊት ሚስዮን ማሕተም
አብ አስመራ ተሐትመ።

**John Bunyan.**

# Il Pellegrinaggio del Cristiano

Tradotto in lingua tigrigna

dalla missionaria evangelica Teresa de Pertis con l'aiuto di Bairú Ocbit.









Pubblicato dalla Società per i Trattati Religiosi di Londra in collaborazione con la Missione Evangelica di Eritrea.

Asmara 1934

## ዛንታ ህይወት እቲ ንመገዲ ክርስትያን ዝጸሐፈ፣ ዮሃንስ ቡንያን።

ዮሃንስ ቡንያን ብ፲፮፻፳፰ ዓ፡ ም፡ ኣብ ሃገር እንግሊዝ ተወልደ። እቶም ወለዱ ድኻታት ክነሶምሲ፣ ከም ክእለቶም ብጽቡቕ ኣተዓባብያ ኣዕበይዎ። እዚ ወዶም ግና ብሰሪ እቶም ንእግዚኣብሄር ዘይፈርሁ ብጾት ካብ ንእስነቱ ጀሚሩ ኣብ ክፉእ መገዲ ይማላለስ፣ በብቕሩብ ድማ ንብጾቱ ብዝኾነ ግብሪ ሓጢኣት መራሒ ኾይንዎም ነበረ። ምስናይዚ ግና ኣምላኽ ኣይሐደጎን። ዮሃንስ ቡንያን፣ ሓጢኣት እናገበረ፣ ሕሊናኡ ይወቕሶ፣ ከምኡውን ዜሰክሕን ዜባራብርን ሕልሚ ይሐልም ነበረ። በቲ ሕጉስ ዚመስለሉ ዝነበረ ጊዜ ኽይተረፈ እኳ፣ ሞትን ፍርድን የፍርሆን ይሰቅዮን ነበረ።

ብዙሕ ጊዜ ድማ ኣምላኽ ብተኣምራት ካብ ሞት ይረድኦ፣ ምናዳ ኽኣ ሓደ መዓልቲ ኣብ ባሕሪ፣ ሓደ መዓልቲውን ኣብ ቀላይ ጥሒሉ ኺመውት ምስ ቀረበ፣ ኣምላኽ ኣድሓኖ። ግናኸ ጸጋ እግዚኣብሄር ኩነ ተግሳጹ፣ ኣብቲ ኽም እምኒ ዝኾነ ድሩቕ ልቡ ገለ ነባሪ ኣሰር ኣይሐደገን።

ነቲ ቀዳማይ ስጉምቱ ናብ ሰናይ መገዲ ኽኣ ቃል ኪዳን ምስ ኣሰረ እዩ ዝገበሮ፣ ወለዲ እታ መርዓቱ ቅኑዓት ክርስትያናት ነበሩ። ድኻታት ስለ ዝኾኑ ድማ፣ ነታ ጓሎም ብጀካ ኽልተ መጻሕፍቲ ኻልእ ኣየግዘምዋን። ስም እቲ መጻሕፍቲ ድማ፣ ናይቲ ሓደ፣ «መራሕ ክርስትና፣» ናይቲ ሓደ ኽኣ፣ «እቲ ገርሂ ሰብ ናብ ሰማይ ዚኽደላ ቀጣን መገዲ፣» እዩ። ሓድሓደ ጊዜ ድማ ነዚ መጻሕፍቲ እዚ ምስ ሰበይቱ ኾይኑ የንብቦ ነበረ። እታ

ሰበይቱ ኸአ እናሓንሳእ ብዛዕባቲ ናይ አቦኣ ግሩም ዝ
ኾነ መገዲ ክርስትና ተዘንትወሉ ነበረት። ንሰንበት ምፍ
ራስ ዓብዩ ሓጢአት ምዃኑ አብ ስብከት ምስ ሰምዔ
ድማ፥ ካብ ሽው ንኻይዳኡ ኼሕሾ መደበ። ከምቲ ብዙ
ሓት ዚሐስብዎ ኸአ፡ ገለ ጽቡቑ ግብሪ ክርስትያን እን
ተ ገበርኩስ፡ እዚ ናብ መንግስተ ሰማያት ንምእታው ይ
አኽለኒ እዩ፥ ኢሉ ሐሰበ። ግናኸ ኸም ቀደሙ ደኣ ናብ
መገዲ ሓጢአት ተመልሰ እምበር፥ እዚ ምምዳቡስ ንአ
ኻይዳኡ ናብ ሰናይ ኪልውጦ አይከአለን። ከምኡ ኢሉ
ኸሎ ድማ፥ ሐደ ጊዜ፡ ንሐጢአትካ ሐዲግካ ናብ መን
ግስተ ሰማያት ክትአቱዶ፥ ወይስ ምስ ሓጢአትካ ኽትነ
ብር እሞ ናብ ገሃነም እሳት ክትወርድ ትደሊ አሎኻ፡
ዚብል ድምጺ ሰምዔ። ሽው ንሱ በዚ ነገርዚ ብዙሕ ሰም
በደን ተሸበረን እሞ፡ ከማይ ዝበለ ሐጥእ ከቶ የልቦን፥
ሕጂ ድማ መዓልቲ ጸጋ ሓሊፋኒ፥ ንመንግስተ ሰማይ ን
ምድላይ እኳ ጊዜይ ተወዲኡ፥ ኢሉ ተስፋ ቑረጹ፥ ከም
ቀደሙ ፋሉል ከደ። ንሕሊናኡ ጸቒጡ ኽነሱስ፥ በዚ ገ
ዜ እዚ ሐያሎ ሳዕ ዜሰምብድን ዜባራብርን ሕልሚ ሐለ
መ። ሐንሳእ ምድሪ አንደቕዲቓ ንእኡ ኪውሕጦ አፋ
ዝኸፈተ፥ መወዳእታ ዓለም ዝበጽሔ፡ ሐንሳእውን አብ
ቲ እቶም ጥፉአት ዘለውዎ ሀልሃልታ ገሃነም እሳት ዝወ
ደቐ እሞ፥ ጻዕዳ ኽዳን ዝለበሰ ሐደ ሰብ መጺኡ ኻብቲ
ሐዊ መንጢሉ ዘውጽኦ መሰሎ። እዚ ሕልምታት እዚ
ከቶ ኻብ ሐሳቡ ኺለቅቕ አይከአለን። በዚ ምኽንያት
እዚውን እዩ ምናልባሽ ነዚ መጽሐፍ መገዲ ክርስትያን
ብምሳሌ ሕልሚ ዝጸሐፎ።

ድሕርዚ ቕሩብ ጽንሕ ኢሉ ኸአ፥ ምስ ሐደ ብሱል
ክርስትያን ዝኾነ ድኻ ሰብአይ ተፋለጠ። ሐደ መዓልቲ
ብዛዕባ ሃይማኖትን ብዛዕባ ቅዱሳት ጽሑፋትን ኪዛራረቡ
ኸለዉ ኸአ፥ ልቢ ቡንያን ተንቃሳቐሰ እሞ ድሕርዚ መጽ
ሐፍ ቅዱስ ኬንብብ በብቕሩብ ድማ ናብ ሰናይ መገዲ
ኺምለስ ጀመረ። እቶም ጐረባብቱ ኸአ ነዚ ምስ ረአዩ፡
እንቋዕ ካብቲ እኩይ መገዲ ናብ ክርስትና ተመለስካ፥
ኢሎም ነአድዎ። ሽው ትዕቢት አብ ልቡ አተዎ እሞ፡
ከምዚ ንአይ ገይሩ አምላኽ ዜፍቅሮስ አብ ምሉእ ሃገር
እንግሊዝ የልቦን፥ በቃ ዘበልኩ ክርስትያን ኰይነ፥ እና
በለ ንገዛእ ርእሱ ኺንእድ ጀመረ። እዚ ናይ ቡንያን አብ
ሰናይ መገዲ ምምላስ ብወጻኢ ጥራይ እዩ ዝነበረ፥
ከመይ ክሳዕ ሕጅስ ገለ ሕማቕ ጩናፍር ደኣ እዩ እተ
ቑርጸ እምበር፥ እቲ ሱር ሓጢአትሲ አብቲ ዘይተሐደሰ
ልቡ ተሪፉ ነይሩ።

ሐደ መዓልቲ አንስቲ አብ ገበላ ኾይነን ብዛዕባ
ሃይማኖት ኪዛራረባ ኸለዋ፡ ነቲ ዚብላኦ ዝነበራ ጽን ኪብል
ኢሉ ናባታተን ቀረበ። ንሳተን ብዛዕባ ምብልሻው ል
በን፡ ብዛዕባ፥ ዘይምእማኑንን፥ ብዛዕባቲ ኸመይ ገይረን ብ
ጽቡቑ ግብርን፥ ብምጽዳቕ ርእሰንን ንምድሓን እናደለያ፡
ሰላምን ሐጐስ ምድሓንን ከም ዝሰአና፥ ይዛረባ ነበራ።
ደሓር ድማ ብዛዕባ እቲ ዓብዩ ግብሪ እግዚአብሄር አብ ል
በን ዝገበረለን፥ ማለት ብዛዕባ ኸም ብሐድሽ ምውላድ፥
ብዛዕባ እቲ ውርደት ሐጢአት ከመይ ኢሉ ኸም እተፈ
ለጠን፥ እግዚአብሄር ከመይ ገይሩ ንፍቕሪ ክርስቶስ ከም
ዝገለጸለን፥ እሞ ብኹሉ ፈተናን መከራን ብኸመይ ዝ
መሰለ ዓብዩ ተስፋ ኸም ዘጸናንዔን፥ ብዛዕባ እዚ ኹሉ
ይዛራረባ ነበራ።

ሽው ቡንያን ንሃይማኖት እናደለየ ኽነሱስ ነቲ አው
ራ ነገሩ፥ ማለት ከም ብሐድሽ ምውላድ፥ ከም ዘይተቐ

በሎ አስተውዐለ። ንሱ ነቲ ሕቡእ ሐሳባቱ ቕድሚ ሕጂ ተጠንቂቑ ስለ ዘይተመልከቶ፣ ብኽፍኣት ልቡ ኽም ዘይተሰቀየ፣ ንፈተና ሰይጣን ከም ዘየስተብሃለ እሞ፣ ከመይ ገይሩ ኸም ዚቃወሞ ኸም ዘይፈለጠ አስተውዐለ። ከም ኡውን ብተስፉታት እግዚአብሄር ምጽንናዕ ከም ዘይረኸበ አጸቢቑ ተፈለጠ። በዚ ዝሰምዖ ኹሉ ድማ ሐድሽ ዓለም ከም ዝረኸበ መሰሎ። መንፈሳዊ ፍልጠት ንምርካብ ከም ሐዊ ዝኾነ ድልየት አብ ልቡ ተቓጸለ እሞ፣ ነተን አንስቲ ኺገልጻሉ ለመነን።

ሽዑ ኸኣ ንመጽሐፍ ቅዱስ ብኻልእ ዐይኒ ኼንብብ ጀመረ። ነቲ አዝዩ ዜድልዮ መድሐኒኡ አብኡ ስለ ዝረኸበ ድማ፣ ልዕሊ ኹሉ ገይሩ አፍቀሮ እሞ ኻብ ምን ባቡ አየብኰረን። ምንባብን ጸሎትን ብዛዕባ ቓል እግዚአብሄር ምስትንታንን ካብ ኵሉ ዜፍቅሮ ጕዳዩ ኾነ። ሽዑ ኸኣ እቲ ፈታኒ፣ ኣነ ዶኾን ካብቶም ሕሩያት እኸውን፣ ዚብል ሐሳብ አብ ልቡ አእተወሉ። እግዚአብሄር ግና በዚ ዚስዕብ ቓላት ገይሩ ኻብ ፈተና አውጽኦ፣ ካብ አሪት ዘፍጥረት ጀሚርካ ኽሳዕ ራእይ ዮሃንስ አንብብ እሞ፣ ዝኾነ ይኹን ብእግዚአብሄር እተአመነ ሰብ ከም ዘይተታለለ፣ ንእኡ ዝጸውዖን ዝአመኖን ዘበለውን ከም ዘይተጠልመ፣ ክትርኢ ኢኻ። እምበአርስከ ንስኻ ድማ ብአምላኽ ደአ ተአመን እምበር፣ ሕሩይ ዶኾን እኸውን አይፋለ፣ ኢልካ አይትጨነቕ፣ በሎ።

እቲ መዓልቲ ጸጋስ ሐሊፉኒ ዶኾን ይኸውን ዚብል ካልአይ ፈተና ድማ መጾ። ሐያሎ መዓልቲ እዚ ሐሳብ እዚ ይሳቕዮ ነበረ። ድሕሪኡ ግና፣ "ቤተይ ምእንቲ ኽትመልእሲ፣ ኪአትዉ ተጋደሎም፣" ከምኡ ኸኣ፣ "ስፍራ ድማ ገና አሎ፣" ብዚብል ቓላት ተጸናንዔ። (ሉቃ፣ ፲፬፣



ዮሃንስ ቡንያንን ብዐልቲ ቤቱን።

፳፱ — ፴፬።) ድሕርዚ ግና ኣምላኽ ካብ ከምዚ ዝመሰለ ፈተናታት ኣናግፎ እሞ፡ ልቡ ብእምነትን ብሰላምን ብታሕጓስን መልኤ።

ወዲ ፳፮ ዓመት ምስ ኰነ ኸኣ፡ ኣብ ሓንቲ ቤተ ክርስትያን ማሕበር ኣተወ። ኣብኡውን ሰባኺ ኺኸውን ተመርጸ።

ንሱ ግና፤ ብሓቂ ዶኾን ኣምላኽሲ ብኣይ ገይሩ ንልቢ ሰብ ኪዛረቦ ይኽእል እዩ፡ እናበለ ንነፍሱ ኣዋረዳ። ዮሃንስ ቡንያን ንሓጥኣን ብዙሕ ይድንግጸሎም እሞ፡ በቲ ጊዜ ስብከቱ ኹሉሳዕ ንልቢ ሰብ ዜንቃሳቕስ ጥቕ ስታት ይሓሪ ነበረ። ከምኡውን ብጻማ መድሓኒና እንተ ዘይኰይኑስ፡ ማንም ኪድሕን ከም ዘይከኣሎ፡ የረድኦም ነበረ። ባዕሉ ድማ ኸምዚ ኢሉ የዘንቱ፤ «ኣነ ኽሰብኽ ኢለ ምስ ዝኸይድ፡ ንምስባኽ ብቑዕ ከም ዘይኰንኩ ስለ እተፈለጠንስ፤ እናፈራህኩን እናኣንቀጥቀጥኩን እየ ዝኽይድ ዝነበርኩ። ክሰብኽ ከሎኹ ኸኣ፤ ኣየ ኣታ ኣምላኽይ፡ እዞም ሰባት እዚኣቶምሲ፡ ሓጢኣትን ሞትን ፍርድን ገሃነምን እሳትን፡ ከምኡውን ፍቕሪ ክርስቶስን ጸጋኡን ምድሓኑን እንታይ ምዃኑ፡ ከምዚ ንኣይ ተፈሊጡኒ ዘሎ ኾይኑ እንተ ዚፍለጦምሲ፡ ክንደይ ዓብዩ ሓጐስኩን ምኾነ ነይሩ። ኣብ ቅድሚ ኣምላኽ ብሓቂ ብእኡ ገይረ ኸባራብሮም እንተ ዝከኣለንስ፡ ስሊኦም ኢለ እኳ ብዝኾነ ጨካን ኣማውታ ምሞትኩሎም፡ "በልኩ።" መሊሱ ድማ፤ «ሓደ ወዲ ማሕበር ካብቲ መንፈሳዊ ድቃሱ ተባራቢሩ ነይሩስ፤ ከም ብሓድሽ ትኽስ ኢሉ ነቲ መንፈሳዊ ነገር ሻላ ኺብሎ ኻብ ምርኣይሲ፡ ንሓደ ኻብ ዘም ውሉደይ ምቕብር ምቐለለኒ፡" ይብል ነበረ።

ብትግሃትን ብቅዱስ ቅንኣን ንዕዮኡ ኼስልጥ ምስ

ረአይዎ ኸኣ፡ ጸላእቲ ተላዕልዎ። በቲ ዘበን እቲ ብዛዕባ
ሃይማኖት ናጽነት ኣይነበረን እሞ፡ እቶም ጸላእቱ ንቡን
ያን ከሲሶም ኣብ ቤት ማእሰርቲ ኣእተውዎ። ኣብኡ ን
ኣ ፲፱ ዓመት ተሐበሰ።

ነዚ ነዊሕ ማሕቡስ ብትዕግስቲ ኺጸሮ ሐይሊ ተቐ
በለ እሞ፡ ኣምላኽ ብጸጋ መልኦ። እቲ ተኣሲሩ ኸሎ ኸ
ኣ፡ በዕሉ ኽምዚ ኢሉ ጸሐፈ፤ «ከቶ ብምሉእ ዕድመይ
ቃል እግዚኣብሄር ከምዚ ናይ ሎሚ ኾይኑ ኣይተገል
ጸለይን። እቲ ቐደም ቁጫጭ ዘይቜጽሮ ዝነበርኩ ሕጅስ
ብርሃን ኰይኑኒ። ይቕሬታ ሐጢኣትን እቲ ኣብታ እትመ
ጽእ ዓለም ክረኽቦ ዘሎኒ ምስ የሱስ ሕብረትን ድሮ ሕ
ጂ ይፍለጠኒ ኣሎ። ነቲ ኽረን ጽዮን፡ ነታ ሰማያዊት የሩ
ሳሌም፡ ነቶም ኣእላፋት መላእኽቲ፡ ነታ ማሕበር እቶም
ኣብ ሰማያት ተጽሒፎም ዘለዉ በኹራት፡ ንኣምላኽ፡
እቲ ፈራዲ ኹሉ፡ ንመናፍስቲ እቶም ፍጹማን ጻድቃን፡
ንየሱስ ማእከላይና፡ ነዚ ኹሉ እናሐሰብኩ ልበይ ብታሕ
ጓስ እዩ ዚመልእ። ኣብዛ ዓለም እዚኣ ብሰብ ዘይከኣል
ነገር ኣብዚ ቤት ማእሰርቲ እዚ ርእየ። እወ፡ «በዚ ኽይ
ርኤኹምዎ እተፍቅርዎ፡ ሕጂውን ከይርኤኹምዎ ብእኡ
እትኣምኑ፡ ብዘይንገርን ክቡርን ሐጐስ ክትሕጐሱ ኢ
ኹም፡» ዚብል ቃል ንኣይ ተፈሊጡኒ።

ነቶም መሰኪን ስድራኡ፡ ምናዳኳ ነቲ ዕዉር ወዱ
እናሐሰበ ብዙሕ ይስቀ ነበረ። ኣብዚ ብርቱዕ ሐዘኑ ግና
እዘን ዚስዕባ ኽልተ ቓላት ንምጽንናዕ ኰናኦ፤ «ንዘኽታ
ማትካ ሕደግ፡ ኣነ ብህይወት ከንብሮም እየ፤ መበላሉኺ
ውን ብኣይ ይተኣመና፡» (ኤር፡ ፴፱፡ ፲፩።) ኣምላኽ፤
«ብሐቂ ንደሓን ክሕልወካ እየ፡ ብጊዜ መከራን ብጊዜ
ጸበባን እቲ ጸላኢ ኣበኻ ኽም ዚልምን ክገብር እየ፡»
ይብል። (ኤር፡ ፲፰፡ ፲፩።)

ነዚ ነዊሕን ጽኑዕን ጊዜ ማእሰርቱ ብዘይ ዕዮ ኣ
የሕለፎን ንመጽሐፍ ቅዱስ ብብዙሕ ትግሃትን ጥንቃቔን
የንብቦን ይምርምሮን ነበረ። በዚ ጊዜ እዚ ኸኣ ሐያሎ
መጻሕፍቲ ጽሒፉ፡ ነዚ ንብዙሓት ንበረኽት ዝኾኖም
«መገዲ ክርስትያን» እተባህለ መጽሐፍ ድማ ሽዑ እዩ
ዝጸሐፎ። ነቲ ኹሉ ክርስትያን፡ ኣብዛ ዓለም እዚኣ ኺ
ማላለስ ከሎ፡ ዚጓነፎ ዘበለ ፈተናን ፍርሃትን መንፈሳዊ
ውግእን ብምግላጽ መጽሐፍ ቅዱስ ኣብዚ መጽሐፍ እ
ዚ ጽሒፍዎ ኣሎ።

ነቲ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ኺፍጽሞ ተመዲቡሉ ዝነ
በረ መዚ ምስ ፈጸመ፡ ዮሃንስ ቡንያን ብምሕረት እግዚ
ኣብሄር ከም ብሐድሽ ሐርነት ረኸበ።

ካብ ማእሰርቲ ምስ ተፈትሐ ኸኣ፡ ንሐያሎ ብእም
ነት ኣሕዋቱ በጽሖም። ምናዳ ድማ ነቶም ሕዙናትን ብ
ምኽንያት እምነት ተሰጒጎም ዝነበሩን ብቓል እግዚኣብ
ሄር የጸናንዖም፡ ከምኡውን ኣብ ሐያሎ ቤተ ክርስትያ
ናት እናኸደ ብትግሃትን ብጽዓትን ይሰብኽ ነበረ። ኵሉ
ሰብ እናኣኽበሮ ኽነሱስ፡ ርእሱ ኽየልዐለ ብትሕትና ይ
ማላለስ ነበረ።

ነቲ መድሐኒና ንደቀ መዛሙርቱ ብዛዕባ ፍቕሪ ዝ
ሀቦም ትእዛዝ ቀጥ ኣቢሉ ሒዝዎ ነበረ እሞ፡ ኣብ መን
ጎ ኣሕዋት ገለ ዘይምስምማዕ ከም ዘሎ እንተ ረእየ፡ ብ
ብዙሕ ትግሃትን ትብዓትን ኪዓርቆም ይጋደል ነበረ፡ ን
ብዙሓትውን በዚ ንበረኸት ኰኖም። ሐደ ሙዓልቲ ን
ተበኣሱ ኣሕዋት ኪዓርቕ ተጸዊዑ ነይሩ ንዓዱ ኺም
ለስ ከሎ፡ ኣብ መገዲ ብርቱዕ ዝናብ ወቕዖ። ብሰርዚ

ረስኒ ተላዕሎ እሞ፣ ነቲ ስቓይ ሕማሙ ብትዕግስቲ ጾሮ። ንርእሱ ኣብ ፍቓድ እግዚኣብሄር እናግዝኤ፣ ካብዛ ዓለም እዚኣ ተሳናቢቱስ፡ ኣብ ጥቓ መድሓኒኡ ኺነብር ብዙሕ ሃረርታ ነበሮ። ከምቲ ሃዋርያ ነቲ ሰማያዊ ብጽእና እና ናፈቐ፣ ንነፍሱ ናብ ኢድ እቲ ብሩኽ መድሓኒኡ ወፊያ እሞ ዐረፈ።

እዚ ንዓለም ብዙሕ በረኸት ዝኾነ ዮሃንስ ቡንያን ፷ ዓመት ምስ ገበረ ብ፲፮፻፹፰ ዓ፣ ም፣ ሞተ። ነቲ ውህበት ኣእምሮኡን መንፈሳዊ ፍልጠቱን ንኽብሪ እግዚኣብሄር ከም ዘውዐሎ፣ እተን ዝሐደገን ጽሑፋቱ ይምስክራ እየን። ስለ ክርስቶስን ስለ ወንጌልን ንምክልኻል፡ ናይ ነፍስ ወከፍን ናይ ብዘላ ማሕበርን ሐጢኣት ንምግሳጽ ጅግና እዩ ዝነበረ። ምስናይዚ ግና ንኹሉ ሰብ ለዋህን ፈቃርን እዩ ዝነበረ።

እምበኣርሲ ነዚ ናይዚ ኸምዚ ዝበለ ሰብኣይ ሐሳብን ንብረትን ዕዮን፡ እዚ ዚስዕብ ቃላት ከም ሐደ ትርጓሜ እዩ፤« ኣሕዋተየ፡ ኣብቲ ጽውዓኹም እማ ተመልከቱ፤ ብዙሓት ብስጋ ለባማት፣ ብዙሓት ስልጡናት፣ ብዙሓት ጭዋታት ኣይተጸውዑን። ኣምላኽ ግና ነቶም ጠቢባን ምእንቲ ኬሕፍርሲ፣ ንዕሽነት እዛ ዓለም እዚኣ ሐረየ፣ ነቶም ብርቱዓት ምእንቲ ኬሕፍር ከኣ፣ ኣምላኽ ነቲ ድኻም እዛ ዓለም እዚኣ ሐረየ። ስጋ ዘበለ ኣብ ቅድሚ ኣምላኽ ምእንቲ ኸይምካሕውን፡ ኣምላኽ ነቲ፤ ኣነ ገለ እየ፣ ዚብል ከንቱ ምእንቲ ኺገብሮ፣ ነቲ ብዓለም ሕሱርን ንዑቑን ገለ ዘይኰነን ሐረየ።» (፩ይ ቈረ፡ ፩፤ ፳፮-፳፱።)




ንዮሃንስ ቡንያን ኣብ ቤት ማእሰርቲ ኸሎ ስድራኡ ይበጽሕዎ።



ዮሃንስ ቡንያን ብሕልሚ ዝረአዮ፡ ካብ እዛ ዓለም እዚኣ ናብ ናይ ዘለኣለም ህይወት ዚመርሕ መገዲ ክርስትያን።



ኣብ በረኻ እዛ ዓለም እዚኣ ኽማላለስ ከሎኹ፡ ዠርባ ረኽብኩ እሞ ኣብኡ ኽድቅስ ኢለ ተገምሰስኩ። ድቃስ ምስ ወሰደኒ ድማ፡ ጨርቂ እተኸድነ ሰብ፡ መጽሓፍ ኣብ ኢዱ ሒዙ፡ ከቢድ ጾር ተሰኪሙ፡ ኣብ ኣፍደገ ቤቱ ደው ኢሉ፡ ንቕድሚት ገጹ ኺጥምት ብሕልሚ ርኤኹ። (ኢሳ፡ ፷፬፡ ፮። ሉቃ፡ ፲፬፡ ፴፫። መዝ፡ ዘዳ፡ ፴፰፡ ፫። እንባ፡ ፪፡ ፪።) ተኩሪ እንተ ጠመትክዎ፡ መጽሐፉ ገንጺሉ እናንበበ፡ «እንታይ ክገብር እየ፡ ዋይ ኣነ፡» ኢሉ እናንቀጥቀጠ፡ ምጽንናዕ ክሳዕ ዚስእን ኪበኪ ኸሎ ርኤኽዎ። (ግብ፡ ፪፡ ፴፯፡ ም፡ ፲፮፡ ፴ ፴፩።)

ከምዚ ኢሉ ኸሎ፡ ኣብ ቤቱ ኣተወ። ስድራኡ ነቲ ዝረኸቦ ጭንቂ ምእንቲ ኸየስተውዕልዎ ኸኣ፡ ኣብ ልቡ ኺዕቍሮ ተጋደለ። እቲ ጭንቁ ኣዝዩ በርትዖ እሞ፡ ምዕጋስ ስኢኑ ልቡ ኸፈቱ ንሰበይቱን ደቁን ከምዚ ኢሉ ተዛረቦም፡ ክብርቲ በዓልቲ ቤተይ፡ ፍቁራት ደቀይ፡ እቲ ጸቒጡኒ ዘሎ ኸቢድ ጾር ኬጥፍኣኒ እዩ፡ ምስናይዚ ኸኣ ኻብ ሰማይ ሓዊ ወሪዱ ነዛ ዘሎናያ ኸተማ ኽም ዜጥፍኣ፡ ርግጽ ወረ ሰሚዔ ኣሎኹ። ገለ እንድሕነሉ መገዲ እንተ ዘይረኸብና ድማ፡ ኣነን ንስኻትኩምን በዚ ዜሰክሕ ጥፍኣት ከም እንጠፍእ፡ ርግጽ እዩ። በዚ ዘረ

በዚ ስድራ ቤቱ አዝዮም ሰምበዱ፡ ርእሲ ዜዝውር ሕ ማም ሐሚሙ፤ በሉ እምበር፣ እቲ ዝነገሮም ሐቂ ምዃ ኑስ አይአመንዎን። ምስ መሰየ ኸአ፣ እንተ ደቀሰ ኻብ ጽላሊኡ ኺሐዊ እዩ፥ ኢሎም ተስፋ ገይሮም፥ ቀልጢ ፎም አብ መደቀሲኡ ወሰድዎ። ግናኸ እቲ ናይ ለይቲ ጭንቀቱ ኸምቲ ናይ መዓልቲ ነበረሞ፥ ብእህህታን ብንብ ዓትን ሐደረ። ምስ ወግሐ ድማ፣ ከመይ ኢልካ ሐዲር ካ፣ ኢሎም እንተ ሐተትዎ፣ ዝገደደ ዝገደደ፥ ኢሉ መለ ሰሎም። ከም ቀደሙ ኸአ ኺዛረበም ጀመረ። ንሳቶም ግና መሊሰም ካብ ጽላሊኡ ኼሕውይዎ ኢሎም፥ አፋራ ርህዎን ጸረፍዎን አላገጹሉን። ንሱ ኸአ በይኑ አብ ውሸ ጢ ቤቱ አትዩ፥ ስለ መከራኡን ስለ ስድራ ቤቱን ኬል ቅስን ኪጽልን ጀመረ። እናሐንሳእ ድማ ግዳም ወጺኡ፣ መጽሐፉ እናንበበን እናጸለየን ሐያሎ መዓልቲ አሕለፈ።

ርኤኹ ድማ ብውሽጡ ብዙሕ እናጨነቖ፥ አብ ጕል ጕል እናተማላለሰ፥ መጽሐፉ እናንበበ፥ ከም ቀደሙ ዓው ኢሉ፣ «ምእንቲ ኽድሕንሲ እንታይ ክገብር እየ፣» እናበለ ጨደረ። (ግብ፡ ፲፮፡ ፴።)

አበይ ገጹ ኸም ዚኸይድ ከይፈለጠ፥ ኪሀድም ሀቀ ነ። ንየው ነጀው ቍሊሕ እናበለ ኸአ ደው ኢሉ ርኤ ኽዎ። ሽው ወንጌላዊ ዝስሙ ሰብአይ ናብኡ ቐሪቡ፣ እን ታይ እዩ እቲ ኸምዚ ዜጨንቐካ ዘሎ፥ ኢሉ ሐተቶ።

ንሱ ኸአ፣ ጐይታይ፡ አብዚ ዘንብቦ ዘሎኹ መጽ ሐፍ አነ ኸም ዝመውት፥ ድሕሪ ሞት ድማ ኸም ዝፍ ረድ፥ እርኢ አሎኹ እሞ፥ ንሞት ኰነ ንፍርዲ ኸም ዘይ ተዳሎኹ ስለ ዝፈለጥኩ እየ ዝጭነቕ ዘሎኹ፣ ኢሉ መለሰሉ። (እብ፡ ፱፡ ፳፯። እዮ፡ ፲፯፡ ፳፱። ሀዝ፡ ፳፱፡ ፲፬።)

ወንጌላዊ ኸአ፣ አብዛ ዓለም እዚአ ኸምዚ ብመከ



ምእንቲ ኽድሕንሲ እንታይ ክገብር እየ፤ ኢሉ ይጭድር።

ራ ኻብ ምንባር ደኣ ሞትዶ ኣይምሕሸካን ነይሩ፡ በሎ። ንሱ ኸኣ፤ እዚ ኣብ ዝባነይ ዘሎ ጾር ካብ መቓብር ናብ ዚዐሙቕ ጸቒጡ ኸየስጥመኒ እሞ ናብ ሲኦል ከይወ ርድ ደኣ ፈሪሄ፡ ኢሉ መለሰሉ። (ኢሳ፡ ፴፤ ፴፫።) ከቡር ጐይታይ፡ ናብ ቤት ማእሰርቲ ንምእታው ተዳልየ ኻብ ዘይኸውን፡ ናብ ፍርዲ፡ ድሕሪኡ ኸኣ ናብ ስፍራ ቕጽ ዓት ክኸይድ ከም ዘይተዳለኹ ርግጽ እዩ፡ ኢለ እናሓ ሰብኩ እየ ዝበኽን ዘስቈርቍርን ዘሎኹ።

ወንጌላዊ ኸኣ፡ እዚ ኻብ ኰነ ንብረትካ ደኣ፡ ንምን ታይ ኣብዚ ደው እትብል፡ ኢሉ ሐተቶ። ንሱ ድማ፡ ናበይ ገጸይ ከም ዝሀድም ጠፊኡኒ፡ ኢሉ መለሰ። ድሕ ርዚ ወንጌላዊ «ካብቲ ዚመጽእ ቍጥዓ ህደም፡» ዚብል ቃል እተጻሕፎ ጥቕሉል ብራና ሀቦ። (ማቴ፡ ፫፤ ፯።)

ንሱ ኸኣ ነዘን ቃላት እዚኤን ምስ ኣንበበ፡ ኣንቃዕ ሪሩ ነቲ ወንጌላዊ እናጠመቶ በሎ፡ ኣበይ ገጸይ እሞ እየ ዝሀድሞ፡ ኸው ወንጌላዊ በጻብዑ እናኣመተሉ፤ ኣብ ከንየው እቲ ገፊሕ ጐልጐልዶ ነታ ጸባብ ደገ ትርእያ ኣሎኻ፧ በሎ። (ማቴ፡ ፯፤ ፲፫ ፲፬።) ንሱ ግና፡ ኣይፋለይን፡ በሎ። ወንጌላዊ ኸኣ መሊሱ፤ ኣብቲ ስግር ዘሎ ዜንጸባርቕ ብርሃንከ ይርአየካዶ፧ ኢሉ ሐተቶ። (መዝ፡ ዘዳ፡ ፻፲፱፤ ፻፭። ፪ይ ጴጥ፡ ፩፤ ፲፱።) እወ፡ እርኢ ኣሎኹ ይመስለኒ፡ በሎ። ወንጌላዊ ኸኣ፤ ነቲ ብርሃን እቲ እናጠመትካ ትኸ ኢል ካ ኺድ፡ ሽው ነታ ኣፍ ደገ ኽትረክብ ኢኻ እሞ ኣንተ ኳሕኳሕካ፡ እቲ ኽትገብሮ ዚግብኣካ ኺነግሩኻ እዮም፡ በሎ። ብሕልመይ ከኣ፡ ነቲ ሰብኣይ ኪጐዩ ኸሎ ርኤኽ ዎ። ኣዝዩ ኻብ ቤቱ ኸይረሐቐ ግና፡ በዓልቲ ቤቱን ደ ቁን ደድሕሪኡ እናጐየዩ፤ ንዓ ተመለስ፡ ኢሎም ጸውዕ ዎ። (ሉቃ፡ ፲፬፤ ፳፮።) ንሱ ግና ነእዛኑ በጻብዑ ሐቲሙ፤

ህይወት፣ ህይወት፣ ናይ ዘለኣለም ህይወት፣ እናበለ ኣዝ
ዩ ጐየየ። ንድሕሪት ገጹ ቍሊሕ ከይበለ ኸኣ፣ ክሳዕቲ
ፍርቂ ጐልጐል ሀደመ። (ኣሪ፣ ዘፍ፣ ፲፱፣ ፲፯።)

ጐረባብቱ ኸኣ ነዚ ንምርኣይ መጹ፣ ኪጐዩ ኸሎ
ድማ ገሊኦም ኣላገጹሉ፣ ገሊኦም ኣፋራርሀዎ፣ ሐድሐደ
ኸኣ፣ ንዓበ ተመለስ፣ እናበሉ ጸውዕዎ። (ኤር፣ ፳፣ ፲።) ምና
ዳ ኸኣ ተሪርን ቀሊልን ዝስሞም ክልተ ሰብ ብግዲ ኽ.
መልስዎ ተማሓሐሉ። እቲ ሰብኣይ ኣዝዩ ርሒቑ ኸነ
ሱስ፣ እናጐየዩ ኣርከብዎ። ሽዑ ንሱ፣ ኣቱም ጐረባብተይ፣
ስለምንታይ ደድሕረይ ትመጹ ኣሎኹም፣ ኢሉ ሐተ
ቶም። ንሳቶም ድማ፣ ምሳና ምእንቲ ኽትምለስ ከነረድ
እካ ኢና፣ በልዎ። ንሱ ኸኣ፣ ከቶ እዝስ ዘይኸውን እዩ፣
ንሳትኩም ኣብታ ጥፍኣት እትበሀል ከተማ ኢኹም እት
ነብሩ ዘሎኹም፣ ኣነውን ኣብኣ እየ እተወለድኩ፣ ኣብኣ
እንተ ሞትኩም ድማ፣ ድሕሪኡ ኻብ መቓብር ናብ ዚ
ዐሙቍ ክትወርዱ ኢኹም፣ ብድሕሪኡ ድማ ኣብቲ ብ
ሐውን ብዲንን ዚነድድ ዘሎ ባሕሪ ኽትድርበዩ ኢኹም።
ሕጂ ድማ፣ ኣቱም ፍቁራት ጐረባብተይ፣ ምሳይ ንዑ፣
እመኽረኩም ኣሎኹ፣ በሎም።

ተሪር፣ እንታይ እዩ ዚብሎ ዘሎ፣ ተድላናን ፈተው
ትናንዶ ንድሕሬና ኽንገድፍ ኢና፣ በሎ።

ክርስትያን፣ (ስሙ ንሱ እዩ፣) እወ እዚ ኽትገድፍ
ዎ ዚግብኣኩም ዘበለ ኹሉ ነቲ ኣነ ኽረኽቦ ኢለ ዝጋደ
ሎ ዘሎኹ፣ ነቲ ጫፉ እኳ ኣይመዓራረዮን እዩ፣ በሎም።
(፪ይ ቈረ፣ ፬፣ ፲፰። ሮሜ ፰፣ ፲፰።) ምሳይ እንተ ኸድ
ኩም እሞ ኽሳዕ መወዳእታ እንተ ተዐገስኩም፣ ክምቲ ኣነ
ዝዕደሎ ኽትዕደሉ ኢኹም። እቲ ኣነ ዝኸዶ ሃገር ክኣ



ወንጌላዊ ነታ ናብታ ጸባብ ደገ እትወስድ
መገዲ ይሕብሮ።

ንኹሉ አኺሉስ ዚተርፍ እዩ። (ሉቃ፡ ፲፫፤ ፲፯።) ስለ ዚ ዘረባይ ሐቂ ምዃኑ ተዐዘበ።

ተሪር፤ እንታይ እዩ እትደልዮ ዘሎኻ፥ ንዓለም ኵላ መኒንካ ኽትረኽቦ እትደልዮስ እንታይ እዩ፤ በሎ።

ክርስትያን፤ ኣነስ ዘይጠፍእን ዘይረክስን ዘይሐልፍን ርስቲ እየ ዝደሊ ዘሎኹ። (፩ይ ጴጥ፡ ፩፤ ፬።) እዚ ኸኣ ነቶም ብቑም ነገር ዚደልይዎ፥ ብጊዜኡ ኺዕደል፥ ኣብ ሰማይ ተቐሪቡ ኣሎ። (እብ፡ ፲፩፤ ፲፯።) ክትርድእዎ እን ተ ደሌኹም ከኣ፡ ኣብዚ መጽሐፈይ እንብቡ።

ተሪር፤ ትም በል፥ መጽሐፍካ ንየው በሎ። ምሳና ዶ ትምለስ ኢኻ አይፋልካ፤ በሎ።

ክርስትያን፤ አይፋለይን፥ ሐንሳእ ዕርፈ ጨቢጠ እየ እሞ፥ እዝስ ከቶ አይገብሮን እየ፥ በለ። (ሉቃ፡ ፱፤ ፷፪።)

ተሪር፤ እምበአርከ ቀሊል፥ ጐረቤተየ፥ እቶም ከም ዚ ዝበሉ፥ ርእሲ ዜዝውር፥ መወዳእታ ዜብሉ ጽላለ ዝሐዞም ሰባት፤ ካብቶም ጥዑያት ጽቡቓት ምኽሪ ኺመ ኽሩ ዚከኣሎምሲ፥ ንሳቶም ዚበልጹ እዩ ዚመስሎም እ ሞ፥ ንዓናይ ገዲፍናዮ ንገዛና ንመለስ፤ በለ።

ቀሊል፤ አይትጻረፍ፥ እዚ ሕያዋይ ክርስትያን ዚብሎ ዘሎ ሐቂ እንተ ኾይኑስ፥ ካብዚ ናትናስ ድላዩ ይበ ልጽ እዩ እሞ፥ ኣነውን ልበይ ምስኡ ኺድ ይብለኒ ኣሎ፥ በለ።

ተሪር፤ ከምዚ ዝበለ ጽሉልዶ ድማ ተወሲኹ፤ መን ይፈልጥ ከምዚ ዝበለ ዕቡድ ሰብአይ ናበይ ከም ዜብጽሐ ካ፤ ስለዚ ምኽረይ ስማዕ፥ ይሕሸካ አይትዐሹ፥ ተመለስ።

ክርስትያን፤ አይፋልካን፥ ቀሊል፥ ጐረቤተየ፥ ብዘይ እቲ ዝነገርኩኺ ኻልእ ብጽእና ኸኣ ኣብኡ ኸም ዚር ክብ፥ ርግጽ እዩ እሞ፥ ምሳይ ደኣ ንዓ። እቲ ጽሑፍ

ሐቂ እዩ፡ ብደም እቲ ዝገበሮውን ተሐቲሙ እሎ። ን
አይ እንተ ዘይአመንካ ድማ፡ አብዚ መጽሐፍዚ አን
ብብ፡ (እብ፡ ፱፤ ፲፯-፳፩።)

ቀሊል፤ እምበአር፡ እታ ተሪር፡ ጐረቤተይ፡ ስማዕ፤
አነስ ምስ እዚ ሕያዋይ ሰብአይዚ ኽኸይድ ቍርጺ ሐሳ
በይ እዩ፡ ካብቲ ዕድሉውን ክማቐል እየ፡ በለ። መሊሱ
ኸአ ንክርስትያን፤ እታ እተፈቶኺ ዓርከይ፡ ንቲ ናብቲ
እትናፍቖ ዘሎኺ ሃገር ዚወስድ መገድስ ትፈልጦ ዲኻ፤
ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ከአ፤ ወንጌላዊ ዝስሙ ሐደ ሰብአይ
አብታ ቕድሜና ዘላ ጸባብ ደገ ቐልጢፈ ኽኸይድ መኺ
ሩኒ እሎ። አብኡ ድማ ብንኸዶ መገዲ ኺሕብሩና እ
ዮም፡ በለ።

ቀሊል ድማ፤ ንዓናይ ሕጃይ ፍቁር ጐረቤተየ፡ ንበ
ገስ፡ በለ፡ ብሐንሳእውን ተበገሱ።

ተሪር፤ አነስከ ብጻይ ከምዚአቶም ዝበሉ ዓያሱን
ዕቡዳትን ክኸውን አይደልን እየ እሞ፡ ንገዛይ ክምለስ
እየ፡ በለ።

ተሪር ኪምለስ ከሎ፡ ክርስትያንን ቀሊልን አብቲ ገ
ፌሕ ጐልጐል እናተዛራረቡ ኺኸዱ ኸለዉ ብሕልመይ
ርኤኹ።

ክርስትያን፤ ቀሊል፡ ጐረቤተይ፡ ከምዚ ቐልጢፍካ
ስለ ዝሰዐብካኒ ብዙሕ ተሐጒሰ፡ ከመይ እሞኸ ትኸውን
አሎኺ፤ ተሪር እኳ እዚ ንአይ እተሰምዐኒ ናይታ ዘይት
ርኤ ዓለም ስልጣናትን ራዕድን ተሰሚዕዎ እንተ ዚኸ
ውንሲ፡ ከምዚ ቐልጢፉ ሐዲጉና አይምተመልሰን ነይሩ።

ቀሊል፤ እታ ክርስትያን፡ ፍቁር ጐረቤተይ፡ በይንና



ኻብ ኰንናስ፡ እቲ እንደልዮ ነገር እንታይ ምዃኑ ኸ
መይ ጌርናውን ከም እንረኽቦ፡ እስኪ ንገረኒ።

ክርስትያን፤ ከመይ ከም ዝኾነ ኽትሰምዕ ካብ ፈቶ
ኻስ፡ አብዚ መጽሐፈይ ደአ ኽንብበልካ እምበር፡ እቲ
አብ ልበይ ዚስምዐኒ ዘሎ ብአፈይ ክነግረካስ አይከአለንን
እዩ፡ በለ።

ቀሊል ከአ፤ እሞኸ፡ እቲ አብ መጽሐፍካ ዘሎ ቓ
ላትሲ ሐቂ ምዃኑዶ ትፈልጦ ኢኻ፤ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን፤ እቲ ነዚ ቓልዚ እተዛረበ ከቶ አይሕ
ሱን እዩ እሞ፡ ሐቂ ምዃኑ እአምኖ እየ። (ቲቶ፡ ፩፤ ፪።)

ቀሊል፤ ጽቡቕ፡ እቲ ብጽእና ዝበልካዮ ዜደንቕ
ነገርከ እንታይ እዩ፤

ክርስትያን፤ ማእለያ ዜብሉ ዘለአለማዊ መንግስቲ
አብኡ አሎ፡ ንእና ኸአ ንዘለአለም ምእንቲ ኽንነብር
ሲ፡ ናይ ዘለአለም ህይወት አብኡ ተነቢሩልና አሎ።
(ኢሳ፡ ፵፫፤ ፲፯። ዮሃ፡ ፲፤ ፳፯ — ፳፱።)

ቀሊል፤ ጽቡቕ ተዛረብካ፡ ካልእከ፤

ክርስትያን፤ አብኡ አኽሊል ጽድቂ ኽንክለል፡ ጻዕ
ዳ ልብሲ ኽንለብስ እሞ፡ ከምታ አብ ጠፈር ሰማይ ዘላ
ጸሓይ ክነንጸባርቕ ኢና። (፪ይ ጢሞ፡ ፬፤ ፰። ራእ፡ ፫፤ ፬።
ማቴ፡ ፲፫፤ ፵፫።)

ቀሊል፤ እዝስ ግሩም እዩ። ካልእከ፤

ክርስትያን፤ ጐይታ እታ ሃገር እቲአ ንብዓት ካብ
አዒንቶም ኪደርዝ እዩ እሞ፡ ቃንዛን አውያትን ልቕ
ሶን አብኡ ከቶ አይኪስማዕን እዩ። (ኢሳ፡ ፳፭፤ ፰። ራእ፡
፯፤ ፲፮ ፲፯፡ ም፡ ፳፩፤ ፬።)

ቀሊል፤ አብኡኸ እንመን እዮም ብጸትና፤

ክርስትያን፤ ንምጥማቶም ዜንጸባርቑ ሱራፌልን ኪ
ሩቤልን እዮም። (ኢሳ፡ ፯፥ ፪።) ኣብኡ እቶም ቅድሜና ዝ
ሐለፉ ኣእላፋት ኪጸንሑና እዮም፤ ኣብኡ ድማ ኹላ
ቶም ፍቕሪ ዝሐደሮም ቅዱሳን ስለ ዝኾኑ፡ ሐደኳ ኽ
ፉእ ዚሕስብ የብሎምን። ኣብ ቅድሚ ኣምላኽ እዮም
ዚማላለሱ እሞ፡ እቲ ዘለኣለማዊ ፍቕሩ ኣብ ልዕሊኦም
እዩ ዚሐድር። (፩ይ ተሰ፡ ፬፥ ፲፯፡ ፲፯። ራእ፡ ፳፥ ፲፩።)
ብሐደ ቓል ኰታ፡ ናይ ወርቂ ኣኽሊል እተኸለሉ ሽማ
ግሌታትን መሰንቆ ወርቂ ዝሐዙ ቅዱሳንን ደናግልን ኣብ
ኡ ኽንርኢ ኢና። (ራእ፡ ፬፥ ፬፡ ም፡ ፲፬፥ ፩፡ ፫።) ነቶም
ስለ ፍቕሪ ጐይታ እታ ሃገር እቲኣ ኢሎም፤ ካብ ዓለም
እተቜርጹ፡ ብሐዊ ዝነደዱ፡ ኣራዊት ዝበልዕዎም፡ ማዕ
በል ባሕሪ ኸኣ ዘስጠሞም ሰባት ኣብኡ ኽንርእዮም ኢ
ና። (እብ፡ ፲፩።) ንኹላቶም ጥዕናን ህይወትን ስለ ዝመል
ኣም ድማ፡ ነቲ ዘይሙማት ከም ኣልባስ ለቢሶምዎ ኣለዉ።
(፪ይ ቈረ፡ ፫፥ ፬ — ፫።)

ቀሊል፤ ንልቢ ብሐጐስ ንምምላእሲ እዚ ዝሰማዕ
ናዮ ቓላት ዚኣክል እዩ፡ ግናኸ እዚ ኹሉዶ ብሐቂ
ኽንረኽቦ ኢና፤ ከመይ ጌርናኸ ኢና እንረኽቦ፤

ክርስትያን፤ ናይዚ ነገርዚ ምላሽሲ ጐይታ እታ ሃ
ገር እቲኣ ኣብዚ መጽሐፍ እዚ ጽሒፍዎ እንሆ። ማለት
ነዛ ሃገር እዚኣ ብቑም ነገር እንተ ደሌናያስ፡ ኣምላኽ
ብኸምኡ ኺህበና እዩ። (ኢሳ፡ ፶፫፥ ፩ ፪። ዮሃ፡ ፯፥ ፴፯፡
ም፡ ፯፥ ፴፯። ራእ፡ ፳፩፥ ፮፡ ም፡ ፳፪፥ ፲፯።)

ቀሊል፤ እምበኣርከ፡ ኣታ ኽቡር ዓርከይ፡ ነዚ ነገር
እዚ ንምስማዕ ባህ ይብለኒ እዩ እሞ፡ ንዓናይ ንቐልጥፍ።

ክርስትያን፤ እዚ ኣብ መንኩበይ ዘሎ ሰኽሚ ኸቢ



ዱኒ ኣሎ እሞ፡ ከም ድሌተይ ክቕልጥፍ ኣይኾነለይን
እዩ።

ዘረባኦም ምስ ወድኡ፡ ዓሚቑ ተኺላ ኣብ ዝነበ
ሮ ጐልጐል በጽሑ እሞ፤ ገለ መከራ ይጸንሐና እዩ፡
ኢሎም ከይሐሰቡ፡ ብድንገት ናብቲ ጭቃ ጥርጥር እተ
ባህለ ኽልቲኦም ኪወድቁ፡ ሰብነቶም ኵሉ ብጸብሪ ኽሳዕ
ዚሽፈን ከኣ ኣብኡ ኼንገርግሩ፡ ብሕልመይ ርኤኹ። ም
ናዳ ክርስትያን፡ እቲ ኣብ መንኩቡ ዝነበረ ጾር ስለ ዝ
ጸቐጦ፡ ኣብቲ ተኺላ ኺሰጥም ጀመረ። ሽዑ ቐሊል፤ ኣ
ታ ክርስትያን፡ ጐረቤተይ፡ ሕጂኸ ኣበይ ኢኻ ዘሎኺ፤
ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ድማ፤ ኣበይ ምህላወይሲ ብሐቂ ኣይፈ
ልጥን እየ፡ ኢሉ መለሰሉ።

ሽዑ ቐሊል ትዕግስቱ ተወድኣ እሞ ብነድሪ ንብጻ
ዩ ኸምዚ በሎ፤ እቲ ኹሉ ጊዜ እትዛረበኒ ዝነበርካ ብ
ጽእናዶ እዚ እዩ፤ ኣብቲ መጀመርያ መገድና ኸምዚ ዝ
በለ ኽፉእ ነገር ካብ ዚጓነፈናስ፤ ኣብኡ ኽሳዕ እንበ
ጽሕ ደኣ ኸመይ ዝበለ ነገር ኪረኽበና ይኸውን፤ ሐንትስ
ካብዚ ደኣ ብደሓነይ እውጻእ እምበር፡ ድሕሪኡ እታ
ሃገር ብጽእና ንእኻ ትኹን፡ እናበለ ክልተ ወይስ ሰለስ
ተ ሳዕ ዚኸውን መንዚዑ ኻብቲ ንወገን ገዛኡ ዘብል
ወጸኡ ንገዛኡ ኣቢሉ ጐየየ። ብድሕርዚ ክርስትያን ከቶ
ኣይረኣዮን።

ሽዑ ክርስትያን፡ ኣብቲ ጭቃ ጥርጥር እናንገርገረ፡
ኪወጽእ እሞ ኣብታ ኽንየው ገዛኡ ዘላ ጸባብ ደገ ኸ
ኸይድ ተጋደለ፡ ግናኸ እቲ ኣብ መንኩቡ ዝነበረ ጾር
ስለ ዝኸበዶ፡ ንምኻድ ኣይተኻእሎን። ድሕርዚ ድማ ረ
ዲኤት ዝስሙ ሰብ ናብኡ መጺኡ፤ ኣታ እንታይ ትገ

ብር አብዚ፤ ኢሉ ኺሐቶ ኸሎ፡ ብሕልመይ ሰማዕኩ።
ክርስትያን ከኣ፤ ወንጌላዊ ዚበሀል ሐደ ሰብ ካብቲ
ዚመጽእ ቍጥዓ ምእንቲ ኽተምልጥሲ፡ በዛ መገዲ እዚ
ኣ ኣቢልካ ናብታ ጸቢብ ደገ ኺድ፡ ኢሉ ምዒዱንስ፡
ኣብኡ ኽኸይድ ከሎ ኹ ኣብዚ ተኺላ እዚ ወዲቖ፡ ኢሉ
መለሰሉ።
ረዲኤት፤ ስለምንታይ እሞ በቲ ንሱ ዝሐበረካ
ትኽ ኢልካ ዘይከድካ፤
ክርስትያን፤ ኣዝየ ፈሪሄ ነበርኩ እሞ፡ በዛ ኣቋራጭ
መገዲ ኣቢለ ኽሀድም ከሎኹ፡ ኣብዚ ተኺላዚ ወዲቐ።
ሽዑ ረዲኤት ብኢዱ ስሒቡ ኣውጽኦ፡ ነእጋሩ
ኣብ ከውሒ ደው ኣበለሉ እሞ፤ መገድኻ ቀጽል፡ በሎ።
(መዝ፡ ፵፡ ፪።)
ድሕርዚ ኣነ፡ ኣብቲ ንክርስትያን ዘውጽኤ ሰብ ቀ
ሪቡ፤ በሉ እስኪ ጐይታይ፤ ካብዛ ዓዲ ጥፍኣትሲ እታ
ናብታ ክንየወይቲ ደገ እትወስድ መገዲ እዚኣ ኻብ ኰ
ነት፡ ስለምንታይ ደኣ ምእንቲ ነቶም መንገደኛታት ኪጥ
ዕሞም ዘይተደልደለት፤ በልክዎ። ንሱ መለሰ፤ እዚ ኸምዚ
ዝበለ ተኺላ ዘለዎ ስፍራ፡ እቲ ብንስሓ ዝለቐቐ ርስሓት
ሓጢኣትን ርኽሰትን ዝወሐዘ ዔላ እዩ እሞ፡ ኪመልእን
ኪጣጣእን ኣይክእልን እዩ። ስለዚ ኸኣ እዩ ናይ ጥርጥር
ተኺላ እተባሀለ። ሐደ ሓጢኣተኛ ኻብ ሓጢኣቱ ምብር
ባር ኪጅምር ከሎ፡ ኣብ ውሽጡ ብርቱዕ ፍርሃትን ጥር
ጥርን ስለ ዝሐድሮ፡ ኵሉ እዚ ተኣኪቡ ኣብኡ ስለ እተ
ዋህለለ እዩ ብእኡ ምሕላፍ ዚሽግር ዘሎ፤ በለኒ። ግናኸ
እዚ ስፍራዚ ንኹሉሳዕ ኸምዚ መሸገሪ ኰይኑ ኪነብር፡
ፍቓድ እቲ ንጉስ ኣይኰነን። (ኢሳ፡ ፴፭፤ ፬-፲።) እዚ ስፍ
ራ እዚ ኸኣ እቶም ግዙኣት ገለ ዶኾን ኬሕሽዎ ይክ



ኣሎም ይኸውን፤ እናበሉ ብትሕቲ ናይቲ ንጉስ ልኡ
ኺት ኰይኖም፡ ካብ ሽሕን ሹድሽተ ሚእትን ዚበዝሕ
ዓመታት* ደኺሞምሉ እዮም። ካብ ኵሉ ግዝኣት እቲ
ንጉስ ዕስራ ሽሕ ዚኸውን ጽዕነታት ግሩም ዝኾነ መ
ደልደሊ ምኽርታት ኣምጺኦም ኣብኡ ኸም ዝመልኡ፤
ኣርጊጸ እፈልጥ እየ። እቶም ኣስተውዐልቲ ነዚ ንምድል
ዳል ካብዚ ዚሐይሽ መደልደሊ ከቶ ኣይርከብን እዩ፤
ኢሎም ኣለዉ። እዚ ናይ ጥርጥር ጭቃ እዩ እሞ፤ ዝገ
በሩ እንተገበሩሉ እኳ ኸም ቀደሙ ኰይኑ እዩ ዚተርፍ፡
በለኒ።
ምስናይዚ ግና ብፍቓድ እቲ ወሃብ ሕጊ ኣብ ልዕ
ሊ ጭቃ ዜሕልፍ ድልድል መሰጋገሪ ተገይርዎ ኣሎ፤
እዚ ስፍራ እዚ ግና፡ ንፋሳት ኪላዋወጥ ከሎ፡ ንርኽሰ
ቱን ጭቃኡን ንላዕሊ ገጹ ይተፍኦ እሞ፡ ነቲ መሰጋገሪ
ይጅርብቦ። እቶም ዚሳገሩ ኸኣ፤ እቲ መሰጋገሪ ኣብኡ ኸ
ሎስ፡ ርእሶም ጽሩር ይብሎም እሞ ብጐቦ እናረገጹ፡ ኣብ
ቲ ጭቃ ይወድቁ እዮም። በቲ ኣፍ ደገ ምስ ኣቶዂ ግና፡
እቲ ምድሪ ጽቡቕን ድልዱልን እዩ። (፩ይ ሳሙ፡ ፲፪፤ ፳፫።)
ድሕርዚ ኸኣ ቐሊል ኣብ ቤቱ ኸም ዝኣተወ፤ ብ
ሕልመይ ርኤኽዎ። ጐረባብቱ ድማ ኪበጽሕዎ መጹ እ
ሞ፤ እንቛዕ ተመለስካ፤ ኢሎም ነኣድዎ፤ ገሊኦም ግና
ምስ ክርስትያን ብምኻዱ ጽሉል በልዎ። ብዙሓት ከኣ፤
ሐንሳእ ክትከይድ ካብ ጀመርካስ፡ ነዚ ቕሩብ መከራ ኽ
ትፈርሆ ኣይምተገብኣካን ነይሩ፡ ንሕና እንተ ንኸውንሲ፡
ከምዚ ኣይምገበርናን ኔርና፡ እናበሉ ኣላገጹሉ። ቀሊል
ከኣ ፈዚዙ ኣብ ማእከሎም ጠጠው በለ። ጸኒሑ ግና

* እዚ "መገዲ ክርስትያን" ዚበሀል መጽሓፍ ብ፲፮፻፸፰ ዓ፡ ም፡
እዩ እተጻሕፈ።

አብ ልቡ ተመልሰ። ሽዑ ድማ ኵላቶም ብሐንሳእ ሐ
ቢሮም ንክርስትያን ኪሐምይዎን ኬላግጹሉን ጀመሩ።

ሕጂ ክርስትያን በይኑ ኪኸይድ ከሎ፣ ሐደ ሰብ
ካብ ርሑቕ ናብኡ ገጹ ኪመጽእ ከሎ ረአዮ። ሽዑ ኸ
ኣ ተራኸቡ እሞ ኪዛራረቡ ደው በሉ። እዚ ምስ ክርስ
ትያን እተራኸበ ሰብ ናይ ዓለም ፈላጥ እዩ ስሙ። ካብ
ዓብዪ ኸተማ ጥበብ ስጋ ዚበሀል ዝመጸውን እዩ። ዓዱን
ዓዲ ክርስትያንን ጥቓ ጥቓ ስለ ዝኾነ፣ ብዛዕባ ክርስ
ትያን ኪዛራረቡ ሰሚዑ ነበረ፣ አብ ከልእ ከተማታት ከኣ
ብዛዕባኡ ይዋግዑ ነበሩ እምበር፣ አብታ ዝሀደመላ
ኸተማ ጥፍኣት ጥራይ አይኰነን። ናይ ዓለም ፈላጥ ከኣ
ወሪኡ ስለ ዝጸንሐ፣ ካብ አዛራርባኡን እህህታኡን አለ
ለዩ እሞ፣ ከምዚ ኢሉ ኪዛረቦ ጀመረ፣

ናይ ዓለም ፈላጥ፣ ዓርከይ፣ ከምዚ ዝበለ ጾር ተሰኪም
ካ ደአ ናበይ አቢልካ ትጕዕዝ አሎኻ፣

ክርስትያን፣ ብሐቂ ኸምዚ ናተይ ዝበለ ጾር ተሰኪ
ሙ ዘሎ ምግዱር እዩ። ናበይ ከም ዝኸይድ ካብ ጠየቕ
ካኒ ግና፣ ምላሹ እነግረካ እየ፣ ሐደ ሰብ፣ አብታ ጸባብ
ደገ ኺድ እሞ አብኣ ምስ በጻሕካ፣ ንጾርካ አበይ ከም
እትድርብዮ ኪነግሩኻ እዮም፣ ኢሉኒ።

ናይ ዓለም ፈላጥ፣ ሰበይትን ደቅንዶ አለዉኻ፣

ክርስትያን፣ እወ፣ ግናኸ እዚ ጾር እዚ አዝዩ ስለ
ዝጨቖነኒ፣ ከም ቀደመይ ናይ ሐዳር ሐጐስ የብለይን።
ስለዚ ዳርጋ ሓዳር ዜብለይ እየ። (፩ይ ቈረ፣ ፲፣ ፳፱።)

ናይ ዓለም ፈላጥ፣ እንተ ዝመኸረካስ፣ ምሰማዕካኒ
ዶ፣ በሎ።

ክርስትያን፣ ምኽሪ የድልየኒ እዩ እሞ፣ ጽቡቕ እን
ተ ኾይኑስ፣ እወ ምሰማዕኩኻ፣ በሎ።



ናይ ዓለም ፈላጥ፣ እምበአርከ እመኸረካ አሎኹ፣
ነዚ ተሰኪምካዮ ዘሎኻ ጾር፣ ቀልጢፍካ ከይደርቤኻዮ
ዕረፍቲ አይትረክብን ኢኻ፣ እቲ እግዚአብሄር ዝሀበካ
በረኸትውን አይጠቕመካን እዩ።

ክርስትያን፣ ኣነን እምበር ንሱ እዩ ድልየተይ፣ ግናኸ
ነዚ ጾር እዚ ባዕለይ ከራግፎ ዘይከአለኒ ኾይኑ፣ አብ
ሃገረይውን ነዚ ጾርዚ ዜውርደለይ አይረኸብኩን፣ ነ
ዚ ሰኸምዚ ምእንቲ ኽራግፍ ከኣ እየ በዚ መገድዚ
ዝኸይድ ዘሎኹ።

ናይ ዓለም ፈላጥ፣ ጾርካ ምእንቲ ኺወርደልካስ፣
በዚ መገድዚ ኺድ ኢሉ ዝመኸረካኸ መን እዩ፣

ክርስትያን፣ ሐደ በዓል ግርማ ኾይኑ እተራእየኒ
ሰብ እዩ ዝመኸረኒ፣ እንተ ዘይተጋግየስ፣ ወንጌላዊ ኸኣ
እዩ ስሙ።

ናይ ዓለም ፈላጥ፣ ዋይ እዚ መጣፍእ፣ ምስ ምኽ
ሩ ይጥፋእ፣ ከምዛ ንሱ ዝሐበረካ መገዲ ገይራ እተሸግ
ርን እተፍርህን አብ ኵላ ዓለም የልቦን እሞ፣ ምኽሩ ድ
ሕሪ ሰሚዕካ ሽዑ ኽትርኢ ኢኻ። ቅድምዚ ኸኣ ገለ ነ
ገር ረኺቡኻ አሎ ይመስለኒ፣ ርግጽ፣ ናይ ፍርሂ ጸብሪዶ
ግዳ ተኸዲንካ እርእየካ አየሎኹን፣ እዚ ጸብርዚ ግና ነ
ቶም በዛ መገዲ እዚኣ ዚኸዱ ናይ መጀመርያ ሽጋሮም
እዩ። ብዕድመ እመርሐካ እየሞ፣ ይሕሸካ ምኽረይ ስማዕ።
በዛ ጀሚርካያ ዘሎኺ መገዲ እንተ ቀጺልካ፣ ድኻም፣
ሕማም፣ ጥሜት፣ ፍርሃት፣ ዕርቃን፣ ሴፍ፣ አንበሳ፣ ገበል፣
ጸልማት፣ ብሐደ ቓል ኵታ ሞትን ከፉእ ዘበለ ኵሉን
ኪረኽበካ እዩ። እዚ ብምስክር ብዙሓት ዝጸንዔ ፍጹም
ሐቂ እዩ። ስለምንታይ እዩ ሰብ፣ ምኽሪ ሐደ ዘይፈል
ጦ ጋሻ ምእንቲ ኺሰምዕ ኢሉ፣ አብ ዘይመከራኡ ዚአቱ፣

ክርስትያን፣ ግናኸ ጐይታይ፥ ካብዚ ኹሉ ዝጸብጸብ ኩምለይሲ፥ እዚ ኣብ ዝባነይ ዘሎ ጾር እዩ ዜፍርሀኒ። ሐንትስ እዚ ጾር እዚ ደኣ ይርሐቐለይ እምበር፣ እዚ ኣብ መገደይ ዝረኽቦ ዘበለ ኹሉ ኣይመጨነቐንን ነይሩ።

ናይ ዓለም ፈላጥ፡ እዚ ጾር እዚኸ ቀደም ከመይ ኢሉ እዩ ዝመጸካ፧

ክርስትያን፡ ነዚ ኣብ ኢደይ ዘሎ መጽሐፍ እንተ ኣንበብኩ እዩ እተፈለጠኒ።

ናይ ዓለም ፈላጥ፡ ኣይበልኩንዶ ግዳ፥ ከምቶም ኣብ ዘይዐቕሞም ንዘይከኣል ነገር ዚደልዩ ፈኵስቲ ርእሲ፥ ኣእምሮኦም ዝዞሮም ረኺቡኻ ኸም ዘሎ፥ ብሐቂ ሕጂ ተረዳእኩ። እቶም እዚ ሕማም እዚ ዝሐዞም ሰባት፥ ባዕላቶም እኳ ዘይፈልጥዎ፥ ሕማቕ ዕድል እዩም ዚዕደሉ እምበር፥ ከምዚ ንስኻ ኼንክዮ ዘሎኻ ምናምን ጥራይ ኰይኖም ኣይተርፉን እዮም።

ክርስትያን፣ ኣነ ግና ኻብዚ ኽቢድ ጾርዚ ሐራ ኽወጽእ ድላየይ ከም ዝኾነ፥ ኣርጊጸ እፈልጥ እየ።

ናይ ዓለም ፈላጥ፣ ስለምንታይ ደኣ ነዚ ሐርነት እዚ ብኸምዚ ዝበለ መገዲ እትደልዮ ዘሎኻ፧ ነዚ ኹሉ ዜፍርህዶ ኣይትርእዮን ኢኻ፧ ሕጂ ኸኣ ብትዕግስቲ ምኽረይ እንተ ትሰምዐንስ፥ እዚ ኹሉ ጭንቂ ዜብሉ ኣብቲ ድላይካውን ዜብጽሐካ ሐደ መገዲ ምሐበርኩኺ ነይረ። ፈውሱ ቐረባ እዩ፥ ኣነ ድማ ብፍታው ምንገርኩኺ፥ በዛ ኣነ ኽሕብረካ ዝደሊ ዘሎኹ መገዲ እንተ ኸድካ ኸኣ፡ ኣብ ክንዲ ፍርሃትሲ ምጽንናዕን ፍቕርን ሐጉስን ክትረክብ ኢኻ።

ክርስትያን፣ እስኪ ሐደራኹም ጐይታይ፥ እዚ ምስጢር እዚ ግለጹለይ፡ በለ።



ናይ ዓለም ፈላጥ፣ ሕራይ፥ ኣብቲ ወግዒ ንጽህና ዝስሙ ዓዲ ሐደ ኣሪታዊ ዚበሀል ለባም ሰብ ኣሎ፥ ንሱ ኸኣ ነቶም ከምዚ ዝመሰለ ጾር ጻዊጥዎም ዘሎ ሰባት ጾሮም ንምርጋፍ ጥበብን ክእለትን ኣለዎ፥ ኤረ ነቶም ካብ ምኽባድ ጾር እተላዕለ ርእሶም ዚዞሮም ዘሎ ከም ዚፍውስ እኳ እፈልጥ እየ። ከምቲ ዝበልኩኻ፡ ሕጃይ ኣብኡ ኺድ እሞ፥ቀልጢፉ ኼዕርፈካ እዩ። ቤቱ ድማ ኻብዚ ሐደ ምዕራፍ ኣቢሉ እዩ ዚኸውን፡ ባዕሉ ኣብ ገዛ እንተ ዘይጸንሐ ኸኣ፥ ልዝብ ዝስሙ ወዱ፥ ክንድቲ ናይ ኣቦኡ ዝፍልጠቱ፥ ግሩም ዝኾነ ጐበዝ፡ ኣብኡ ኽትረክብ ኢኻ። ጾርካ ኣብኡ ኸም ዚወድቀልካ፥ እብለካ ኣሎኹ። ንዓድኻ ኽትምለስ እንተ ዘይፈቶኻ ኸኣ፡ (ነዝስ ኣነኳ ኣይመኽረካን፥) ኣብቲ ዝብለካ ዘሎኹ ዓዲ ድማ ብቕሩብ ክራይ ገዛ ይርከብ እዩ እሞ፥ ንሰበይትኻን ንደቅኻን ኣብኡ ተምጽኦም፥ ጽቡቕ ዐይነት ምግቢ ድማ ኣብኡ ዋጋኡ ቐሊል እዩ። ካብ ኵሉ ዝበለጸ ኸኣ ምስ ሕያዎት ጐረባብቲ ብኽብረትን ብጽቡቕ ስምን ክትነብር ኢኻ።

ሕጂ ክርስትያን ንጊዜኡ ዝንብ ኢሉ ጠጠው በለ፥ ግናኸ ብኡብኡ፣ እዚ ሰብኣይ ዝበሎ ሐቂ እንተ ኾይኑስ፥ ምኽሩ ምስማዕ ደኣ ይሕሸኒ፥ በለ። እታ ኣብ ገዛእቲ ኽቡር ሰብ እተእቱ መገዲ ኣየነይቲ ኸም ዝኾነት ከኣ፥ ንእቶ ናይ ዓለም ፈላጥ ሐተቶ።

ናይ ዓለም ፈላጥ ድማ፡ ነቲ በሪኽ ከረንዶ ትርእዮ ኣሎኻ፣ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ከኣ፣ እወ፥ ኣጸቢቐ እርእዮ ኣሎኹ፥ ኢሉ መለሰሉ።

ናይ ዓለም ፈላጥ፣ እምበአርስከ ነቲ ኽረን ምስ ሐለፍካ፥ መጀመርያ እትረኽቦ ገዛ ናቱ እዩ።

ሽዑ ክርስትያን ክብኡ ረዲኤት ደልዩ፥ ካብ መገዱ አግሊሱ ንገዛ አቶ አሪታዊ አቢሉ ኸደ። አብቲ ኽረን ምስ ቀረበ ኸአ፥ አዝዩ በሪኽ ኰይኑ ተራእዮ። በቲ ዝኸዶ መገዲ ድማ እቲ ኽረን ጠልጠል ኢሉ ነበረ እሞ፥ አብ ርእሱ ኸይወድቆ ፈሪሁ፣ ዝገብሮ ጠፊእዎ ጠጠው በለ። መገዱ ምስ ለወጠ ኸአ፥ እቲ ጾሩ ኻብ ቀደሙ ዚበልጽ ከቢዱ ኰይኑ ተሰምዖ፥ ካብቲ እምባ ኸአ ነጐድጓድ በርቂ ወጸ እሞ ክርስትያን፣ ብነበልባል ሐዊ ኽጠፍእ እዩ፥ ኢሉ ተሸበረ። ሽዑ ናይ ዓለም ፈላጥ ዝመኸሮ ምኽሪ ስለ እተቐበለ፥ እናጕሀየ ኽንቀጥቀጥ ኪርህጽን ጀመረ። (ኦሪ፡ ዘጽ፥ ፲፱፥ ፲፮ ፲፰። እብራ፥ ፲፪፥ ፳፩።)

ከምዚ ኢሉ ኸሎ ኸአ፥ ንወንጌላዊ አብኡ ገጹ ኺመጽእ ከሎ ረአዮ እሞ ብሕፍረት ገጹ ጸለሎ መሰለ። ወንጌላዊ ድማ አብኡ ምስ ቀረበ፥ ብዐይኒ ኹራ ጠመቶ እሞ፣ አታ ክርስትያን፥ አብዚ እንታይ ትገብር አሎኻ፣ ኢሉ ኺዛረብ ጀመረ። ክርስትያን ግና ዚመልሰሉ ስኢኑ አጽቀጠ።

ሽዑ ወንጌላዊ፡ ንስኻዶ አይኰንካን አብ ቅርዓት እታ ኸተማ ጥፍአት ክትበክን ክትቍዝምን ዝረኸብኩኻ፣ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን፣ አነ እባ እየ፥ ጐይታይ።

ወንጌላዊ፣ ናብታ ጸባብ ደገ እትወስድ መገዲዶ ደአ አይሐበርኩኻን፣

ክርስትያን፣ ሐቢርኩምኒ እባ ደአ፥ ጐይታይ።

ወንጌላዊ፣ ስለምንታይ ደአ ቐልጢፍካ ዘምበልካ፣ እዛ ሒዝካያ ዘሎኻ መገዲ ጌጋ እያ።



ክርስትያን፣ ካብቲ ናይ ጥርጥር ተኺላ ምስ ወጻእኩ፣ ብኡብኡ ሐደ ሰብአይ ተጓነፈኒ እሞ፣ አብታ ቕድሚኻ ዘላ ዓዲ ነዚ ጾርካ ዜውርደልካ ሰብ ኪጸንሐካ እዩ፥ ኢሉ ነገረኒ።

ወንጌላዊ፣ እንታዋይ እዩ ንሱ፣

ክርስትያን፣ ሐደ ጐይታ መሰለ እዩ፥ ብዙሕ ተዛሪቡኒ እሞ፥ ምኽሩ ሰሚዔ አብዚ በጻሕኩ። ግናኸ ነዚ ኽረንዚ አብ ልዕሊ መገዲ ጠልጠል ኢሉ ምስ ርኤኽዎ፥ አብ ርእሰይ ከይወድቀኒ ፈሪሄ፣ እኔኹ ደው ኢለ።

ወንጌላዊ፣ እሞኸ ንሱ እንታይ በለካ፣

ክርስትያን፣ አበይ አቢለ ኽም ዝኸይድ ሐተተኒ እሞ፡ ነገርክዎ።

ወንጌላዊ፣ ድሕሪኡኸ እንታይ በለካ፣

ክርስትያን፣ ሰበይትን ደቅንዶ አለዉኻ፣ ኢሉ ሐተተኒ። አነ ኸአ፣ ምህላውሲ አለዉኒ፥ ብምኽንያት እዚ አብ ዝባነይ ዘሎ ጾር ግና ናይ ሐዳር ሐጐስ የብለይን፥ በልክዎ።

ወንጌላዊ፣ ሽዑኸ እንታይ በለካ፣

ክርስትያን፣ እዚ ጾቒጡኒ ዘሎ ሰኽሚ ቐልጢፈ ኽም ዚወድቀለይ ክገብር መኸረኒ እሞ፥ አነን እምበር እዚ ስለ ዝኾነ ድሌተይ ደአ እየ አብታ ጸባብ ደገ አቢለ ዝግስግስ ዘሎኹ፥ ስለዚ ድማ እዚ ጾርዚ ምእንቲ ኺወድቀለይሲ፥ ናበይ ከም ዝኸይድ ክትሕብሩኒ እዩ ድሌተይ፥ በልክዎ። ንሱ ድማ፣ ናብ ገዛ ሐደ ዓብዪ ሰብ ነቲ ናይ ሕሊና ጾር ኬራግፎ ዚክእሎ፥ ክወስደካ እየ፥ ኢሉ አተስፈወኒ። እቲ ንሱ ነዚ ጾርዚ ዜራግፈሉ መገዲ

ኸኣ፣ ካብቲ ንስኹም፣ ጐይታይ፣ ዝሐበርኩምኒ ኣዝዩ ዚ ቐልልን ዚፈኵስን ምዃኑ ነጊሩኒ። ኣነ ኸኣ እቲ ንሱ ዝነገረኒ ሐቂ መሲሉንስ፣ እዚ ጸረይ ቀልጢፉ ምእንቲ ኺወድቀለይ ኢለ፣ ነታ ዝነበርክዋ መገዲ ገዲፈ ናብታ ንሱ ዝሐበረኒ ኣቶኹ። ኣብቲ ንሱ ዝሐበረኒ ስፍራ ምስ በጻሕኩን ከመይ ምዃኑ ምስ ርኤኽዎን ግና፣ ገለ ጕድ ኣት ኪመጽኒ እዩ ኢለ ፈሪሄስ፣ ዝገብሮ ጠፊኡኒ ጠ ጠው በልኩ።

ወንጌላዊ ኸኣ፣ በል፣ ቃል እግዚኣብሄር ሐንሳእ ክን ብበልካ ጽን በል፣ በሎ እሞ ክርስትያን እናኣንቀጥቀጠ ደው በለ። ሽዑ ወንጌላዊ ኸምዚ ኢሉ ኣንበበሉ፣ "እ ቲኣቶም፣ ኣብ ምድሪ ኺዛረቦም ከሎ፣ ኣብዮም ካብ ዘየም ልጡስ፣ ንሕና ነቲ ኻብ ሰማይ ዚዛረበና ዝበንና ኻብ እንመልሰሉ ግዳ፣ ከመይ ኢልና ኽነምልጥ፣ ስለዚ ነ ቲ ዚዛረበኩም ዘሎ ኸይትኣብይዎ ተጠንቀቑ።" (እብ፣ ፲፪፣ ፳፭።) ወሲኹ ድማ፣ "ጻድቕ ግና ብእምነት እዩ ዚ ነብር፣ ንድሕሪት እንተ ተመልሰ ድማ፣ ነፍሰይ ብእኡ ባህ ኣይብላን እዩ፣" ዚብል ኣንበበሉ። (እብ፣ ፲፣ ፴፰።) ወሲኹ ኸኣ፣ ነቲ ምኽሪ ልዑል ሻላ ብምባልካ፣ ባዕልኻ ኣብዚ መከራ እዚ ትወድቕ ኣሎኻ፣ ነታ መገዲ ሰላም ስለ ዝገደፍካያውን፣ ኣብ ናይ ዘለኣለም ጥፍኣት ክት በጽሕ፣ ቅሩብ እዩ ተረፉኳ ዘሎ፣ ኢሉ ገሊጹ ነገሮ።

ሽዑ ክርስትያን፣ "ዋይ ኣነ፣ ለከ ጠፊኤ እየ፣" ኢ ሉ ኸም ምዉት ኰይኑ ኣብ እግሪ ወንጌላዊ ወደቐ። ወንጌላዊ ኸኣ ኸምዚ ኺብል ምስ ረኣዮ፣ ብየማነይቲ ኢዱ ሒዙ፣ "ኵሉ ሓጢኣትን ጸርፍን ንሰብ ይሕደገሉ እዩ" (ማቴ፣ ፲፪፣ ፴፩። ማር፣ ፫፣ ፳፰።) "ኣማኒ እምበር ዘይኣማኒ ኣይትኹን፣" በሎ። (ዮሃ፣ ፳፣ ፳፯።) ድሕርዚ



ንሱ ክርስትያን ቅሩብ ኣብ ልቡ ተመልሰ፣ ተንሲኡውን ከም ቀደሙ ራዕራዕ በለ።

ወንጌላዊ ድማ መሊሱ ኸምዚ በሎ፣ እቲ ዘታለለካ መን ከም ዝኾነ፣ ናበይ ገጹውን ከም ዝሐበረካ፣ ኣነ ሕ ጂ ኽነግረካ እየሞ፣ ኣጸቢቕካ ጽን በል። እቲ እተንነፈካ ሰብኣይ ናይ ዓለም ፈላጥ እዩ ዚበሃል። ፍልጠቱስ እቲ ናይ እዛ ዓለም እዚኣ ጥራይ ስለ ዝኾነ፣ — ስለዚውን እዩ ኣብታ ኣብ ዓዲ ወግዒ ንጽህና ዘላ ቤተ ክርስትያን ዚሳለም፣ — ብዛዕባ መስቀል ክርስቶስ ከኣ ስደት ም እንቲ ኸይመጾ ኢሉ ነዚ ፍልጠት እዛ ዓለም እዚኣ ስለ ዝፈተወ፣ በዚ ኽልተ ምኽንያት እዩ ናይ ዓለም ፈላጥ እተሰምየ። (፩ይ ዮሃ፣ ፬፣ ፫። ገላ፣ ፮፣ ፲፬።) ባህሪኡ ስጋ ዊ ስለ ዝኾነ ኸኣ፣ ነቶም ቅኑዓትን ሐቀኛታትን ካብ መገዶም ኬዘምብሎም እዩ ድልየቱ። ስለዚ ንምኽሪ እዚ ሰብኣይ እዚ ኽትጸየፎ እዩ ዚግብኣካ፣ ምናዳ እኳ ነዘን ሐጇ ዚስዕባ ሰለስተ ነገር፣

፩፤ ካብታ ቕንዕቲ መገዲ ስለ ዘውጽኣካ፣ ፪፤ ጸረ መስቀል ስለ ዝገበረካ፣ ፫፡ ኣብ ስልጣን ሞት እተእቱ መገዲ ስለ ዝሐበረካ፣ ንምኽሪ እዚ ሰብኣይ እዚ ኣዚኻ ተጸየፎ።

ቀድሚ ኹሉ ነቲ ኻብታ ቕንዕቲ መገዲ ብሰሩ ምውጻእካን ነቲ ንእኡ ሕራይ ምባልካን ተጸየፎ። ማለት፣ እዚ ንምኽሪ ናይ ሐደ ፈላጥ ዓለም ምእዛዝ፣ ንምኽሪ ኣምላኽ ምንዓቕ እዩ። እግዚኣብሄር፣ "በታ ጸባብ ደገ ንምእታው ተጋደሉ፣" ይብል ኣሎ። እታ ኣነ ዝሐበርኩ ኺ ደገ ድማ ንሳ እያ። (ሉቃ፣ ፲፫፣ ፴፬።) "እታ ናብ ህይ ወት እትወስድ ደገ ግና ጸባብ፣ መገዳውን ቀጣን እያ፣ እ ቶም ዚረኽብዋ ኸኣ ሒደት እዮም።" (ማቴ፣ ፯፣ ፲፫ ፲፬።)

እዚ ፍርሃት እምላኽ ዜብሉ ሰብአይ ካብታ ናብ ጸባብ ደገ እተእቱ መገዲ ሐባቢሉ ናብ ገምገም ጥፍኣት እብ ጸሐኳ እዩ እሞ፥ ነቲ ኻብ ቅኑዕ መገዲ ምሕባሉ ጽል አዮ፡ ስለ እተእዘዝካዮ ኸኣ ንገዛእ ርእስኻ ንዐቃ።

ካልኣይ ከኣ ነቲ ንመስቀል ክርስቶስ ከም እትጸልእ ምግባሩ ተጸየፎ፡ ንስኻ ግና ንመስቀል ጐይታ “ኻብ ወርቂ ግብጺ” አብሊጽካ አፍቀሮ። (እብ፡ ፲፩፤ ፳፭-፳፯።) እቲ ሰማያዊ ንጉስ ከኣ ኸምዚ ይብለካ አሎ፤ “እቲ ንህይወቱ ዚረኽባ ኼጥፍኣ እዩ፥ እቲ ንህይወቱ ምእንታይ ዜጥፍአ ኸኣ ኺረኽባ እዩ።” (ማቴ፡ ፲፤ ፴፱፤ ዮሃ፡ ፲፪፤ ፳፭፡ ሉቃ፡ ፲፬፤ ፳፯።) “ናባይ ዚመጽእ እንተሎ እሞ፡ አቦኡን አዲኡን ሰበይቱን ደቁን አሕዋቱን አሓቱን ህይወቱውን ከይተረፈ እንተ ዘይጸልኤ፥ ወደ መዝሙረይ ኪኸውን አይኽእልን እዩ።” (ሉቃ፡ ፲፬፤ ፳፮።) ስለዚ እቲ ሐቂ፣ በዛ መገዲ እዚኣ እንተ ዘየበልካ፡ ናብ ህይወት ዘለአለም ከም ዘይትበጽሕ ፍለጥ፡ ይብለካ አሎ። ነቲ ናይ ዓለም ፈላጥ ሐስዩ፡ በዛ መገዲ እዚኣ እንተ አበልካ፡ ሞት ኪጸንሐካ እዩ፤ ዚብለካ ዘሎ እንተ አመንካ ግና፥ አብ ሞት ከም እትበጽሕ፡ እነግረካ አሎኹ እሞ፥ ንትምህርቱ ተጸየፎ።

ሳልሳይ ከኣ ነቲ ናብ ባርነት ሞት እትወስድ መገዲ ብሰሩ ምእታውካ ጽልአዮ። እቲ ዝሐበረካ ሰብ ካብ ሰኽምኻ ሐራ ኼውጽአካ ኽም ዘይከአሎን፥ ንሱ መን ከም ዝኾነን ድማ ኽትሐስብ ይግብአካ እዩ።

እቲ ናይ ዓለም ፈላጥ ካብ ጾርካ ኽዕርፈካ ዚኽእል አሎ ኢሉ ዝሐበረካ ኸኣ፥ ነቲ አሪታዊ፡ ወዲ እታ ምስ ደቃ አብ ባርነት ዘላ ባርያ እዩ፥ ንሳ ኸኣ እታ አብ ርእ



ስኻ ኽይትወድቀካ ዝፈራህካያ ከረን ሲና እያ። (ገላ፡ ፬፤ ፳፩-፳፯።) ንሳን ደቃን አብ ባርነት ካብ ዚህልዉ ደአ፥ ከመይ ኢልካ ብአታቶም ሐራ ኽትወጽእ ትጽበ አሎኻ፤ እዚ አሪታዊ ነዚ ጾርካ ኸውርደልካ ከቶ አይከአሎን እዩ፥ ንሐደኳ ኻብ ጾሩ ሐራ ዘውጽአ ኽሳዕ ሕጂ የብሉን። ብግብርኹም ክትጸድቁ አይከአለኩምን እዩ ተባሂሉ አሎ እሞ፥ ድሕሪ ሕጂውን ብእኡ ገለ ምሕረት አይርከብን እዩ። ነፍሲ ዘላቶ ዝኾነ ሰብ ኵሉ ብምትሕልላው ሕጊ ሐራ ኺወጽእ ዚኽእል የልቦን እሞ፡ እቶ ፈላጥ ዓለም ሐሳዊ እዩ፥ እቶ አሪታዊ ድማ መታለሊ እዩ፥ ወዱ ሐሳዊ እዩ፥ እቶ አሪታዊ ድማ መታለሊ እዩ፥ ወዱ ልዝብ ከኣ፤ ምንም እኳ ፍሽሕዊ ገጽ እንተለዎ፥ ግብዝ እዩ እሞ ኺረድአካ አይከአሎን እዩ። እዚ ሰነፍ ሰብ እዚ ዘስምዐካ ዘበለ ኵሉ ገለ ቑም ነገር ከም ዜብሉ፣ እመነኒ። ካብታ አነ ዘትሐዝኩኻ መገዲ አዘምቢሉስ ነቲ ብጽእና ኬኳላልፈካ እዩ ድላዩ። ወንጌላዊ እዚ ኵሉ ምስ ተዛረበ፡ ሐቂ ኽም ዝኾነ ኺረድእ ደልዩ፥ ምስክሩ ኺኸውን ንሰማይ ዓው ኢሉ ጸውዖ። ሽዑ ኻብቲ ኽረን ነጐድን በርቅን ሐውን ብርቱዕ ደሃይ መለኽትን ኰነ። ክርስትያን ከኣ አብ ትሕቲ እቲ ኽረን ደው ኢሉ ነበረ እሞ አዝዩ ሰምበደ። ፍረ እቲ ቓል ከኣ እዚ እዩ፤ “ነፍስ ወከፍ ነቲ አብ መጽሐፍ ሕጊ ተጽሒፉ ዘሎ ኵሉ ኺገብሮ ዘይጸንዕ፥ ርጉም ይኹን፥ ዚብል ጽሑፍ እዩ እሞ፥ እቶም ካብ ግብሪ ሕጊ ዘበሉ ኵሎም አብ ትሕቲ መርገም እዮም።” (ገላ፡ ፫፤ ፲።)

ሽዑ ክርስትያን ነታ ምስ ፈላጥ ዓለም እተ፡ንነፈላ መዓልቲ እናረገማን፥ ንምኽሩ ብምስማዑ ኸኣ ንገዛእ ርእሱ ኻብ ሽሕ ዓዋናት ዝገደደት ከም ዝኾነት እናቘጸራን፤ ደጊምሲ ንጥፍኣተይን ንሞተይን እየ፥ ኢሉ መሪር ብኽ

ያት በኸየ። ነዚ ኸም ድላይ ስጋ ዝኾነ ምኽሪ እዚ ሰብ
እዚ፥ ምእንትኡ ኢሉ ነታ ሐቀኛ መገዲ ኽሳዕ ዚሐድጋ
ስለ ዝሰምዖ፥ አዝዩ ሐነኽ እሞ፥ አብ ወንጌላዊ ቊሊሕ
ኢሉ፤ ጐይታይ፡ ሕጂኸ እንታይ ይመስለኩም፤ ገናዶ ገለ
ተስፋ አሎኒ፤ ካብዝስ ንድሕሪት ተመሊሰዶ፥ ናብታ ጸባብ
ደገ አቢለ ኽኸይድ ይከአለኒ እዩ፡ ስለቲ ዝበደልክዎ
ኹሉዶ ኻብታ ስፍራ እቲኣ አይክኽልከልን እየ፤ ንምኽ
ሪ እዚ ሰብ እዚ ስለ ዝሰዐብኩ ብዙሕ የጕህየኒ፥ እሞኽ
እዚ በደል እዝስ ይሕደገለይ ዶኾን ይኸውን፤ በለ።

ድሕርዚ ወንጌላዊ ከምዚ በሎ፤ ሐጢአትካ አዝዩ
ዓብዩ እዩ። ነታ ቕንዕቲ መገዲ ገዲፍካ፥ በታ ኽልክልቲ ስለ
ዝኸድካ፥ ክልተ ኽበድቲ አበሳ ጌርካ እኔኻ። ምስናይዚ
ግና፥ እቲ፥ አብታ ጸባብ ደገ ዘሎ ሰብ ንሰባት የፍቅሮም
እዩ እሞ፤ ይቕበለካ እዩ። ድሕርዚ ግና መሊስካ ኽይት
ዝምብል ተጠንቀቕ፥ እንተ ዘይኰነስ፥ «ቊጥዓኡ አዝያ
ኽትነድድ እያ እሞ፤ አብ መገድኻ ኽትጠፍእ ኢኻ።»
(መዝ፡ ፪፤ ፲፪።)

ክርስትያን ኪምለስ ምስ ተበገሰ ኸኣ፥ ወንጌላዊ ብፍቕ
ሪ ፍሽኽ እናበለ፥ ስዒሙ፤ መገድኻ የቕነዐልካ፥ ኢሉ
መረቖ። ክርስትያን ድማ ነቶም አብ መገዲ ዚጓነፍዎ
ኽይተዛረበ፥ ገለ እንተ ሐተትዎ ኸኣ አጽቂጡ ገስገሰ።
ከምዚ ኢሉ ናብታ ነቲ ምኽሪ ናይ ፈላጥ ዓለም ሰሚዑ
ዝሐደጋ መገዲ ኽሳዕ ዚበጽሕ፡ ከም ሐደ ብኽልኩል
ምድሪ ዚኸይድ ሰብ መሲሉ፥ ንቕድሚት ጐየየ። ድሕሪ
ቕሩብ ጊዜ ክርስትያን አብታ ደገ በጽሔ፥ አብ ልዕሊ
እታ ማዕጾ ኸኣ፤ «ማዕጾ ኳሕኳሕ ንዘበለ ይኽፈተሉ
እዩ፥» ዚብል ተጽሒፉ አሎ። (ማቴ፥ ፯፤ ፯ ፰።) ኸው
ንሱ ነቲ ማዕጾ ደጋጊሙ እናኳሕኰሔ ከምዚ በለ፤



ክርስትያን ማዕጾ ይኹሕኵሕ።

ንአይ፡ ቅጽዓት ዘ.ግብአኒ፣
ስሒተ ኻብ ጐይታይ ዝሸፈትኩ፣
ናብ ደገ ሰማዩ እንተ ዘእትወኒ፣
ንዓብዩ ጸጋኡ ወርትግ ምወደስኩ።

ድሕርዚ ድማ ጽቡቕ ፍቓድ ዝስሙ፡ ሓደ ዓብዩ ሰብ አብቲ ደገ መጺኡ፤ አታ እንታዋይ ኢኻ፡ ካበይከ መጺእካ፤ እንታይከ እዩ ድላይካ፤ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ከአ፤ አነ ሓደ ምግዱር፡ ዕዳ ሐጢአት ዝኸበደኒ ሰብ እየ። ካብታ ናይ ጥፍአት ከተማውን እየ ዝመጻእኩ፣ ካብቲ ዘ.መጽእ ቍጥዓ ኽምልጥ ኢለ ኸአ፡ ናብ ከረን ጽዮን እኸይድ አሎኹ። ስለዚ፡ አቱም ክቡር ጐይታይ፣ እታ ናብኡ እትወስድ መገዲ በዛ ደገ እዚአ አቢልካ እያ እትኸየድ ኢሎምኒ እሞ፡ ተሕልፉኒ ዲ ኹም፤ በሎ።

አቶ ጽቡቕ ፍቓድ ድማ፤ ተሐጕሰ፡ ኢሉ ኸፈተሉ።

ኸው ክርስትያን ኪአቱ ኸሎ፣ እቲ ሰብአይ ብኢዱ ቀጥ አቢሉ ሐዞ ሰሐቦ። ክርስትያን ከአ፤ ስለምንታይ ደአ ኸምዚ ጌርኩም ቀጥ አቢልኩም እትሕዙኒ፤ በሎ። ጽቡቕ ፍቓድ ከአ፤ ካብዛ ደገ እዚአ ቕሩብ ፈንተት ኢሉ፣ ብኤል ዜቡል ዝገዛኢኡ ሓደ ዓብዩ አደራሽ አሎ። ብኤል ዜቡል ከአ ነቶም በዛ ደገ እዚአ ዘ.አትዉ ኹላቶም፤ ክንቀትሎም ኢና፡ ኢሉ ምስ ገላዉኡ ኹይኑ መንትግ ይውርውረሎም እዩ። ክርስትያን ድማ፤ ፍርሃት እኳ ሒዙኒ ኽነሱስ፡ ሕጉስ እየ፡ በለ። (መዝ፡ ፱፡ ፲፩።)

ክርስትያን ምስ አተወ ኸአ፡ እቲ አብታ ደገ ዝነበረ ሰብ፤ መን እዩ ናብዚ ዝሐበረካ፤ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ድማ፤ ወንጌላዊ ዘ.በሀል ሓደ ሰብ አብ

ታ ደገ አቲኣ ኳሕኳሕ አብል እሞ፣ ነቲ አብኡ ኽትገ
ብሮ ዚግብአካ ነገር ሐደ ሰብ ኪነግረካ እዩ፣ ኢሉንስ፣
ከምኡ ገበርኩ፣ ኢሉ መለሰ።

ጽቡቕ ፍቓድ ከኣ፤ ሕጃይ ማንም ኪዐጽዎ ዘይኽ
እል ክፉት ደገ ተውሂቡኻ እንሆ፣ በሎ። (ኢሳይ፣ ፳፱፤
፳፱። ራእ፣ ፫፤ ፯።)

ክርስትያን ድማ፤ ሀየንታ እቲ ዝረኸበኒ ጸበባስ፣ እ
ንሆ፣ ሕጂ በረኸት ክእከብ ጀሚረ፣ በለ።

ጽቡቕ ፍቓድ ከኣ፤ ስለምንታይ ደኣ በይንኻ ዝ
መጻእካ፧ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ድማ፤ እቶም ጐረባብተይ ከምቲ ንኣይ
እተሰምዐኒ ፍርሃት ንእኦም ስለ ዘይተሰምዖም፣ ተሪፎም፤
ኢሉ መለሰሉ።

ጽቡቕ ፍቓድ፤ እምበርዶ ምውጻእካ ዝፈለጡስ ነይሩ፧

ክርስትያን፤ እወ፣ በዓልቲ ቤተይን ደቀይን ክብገስ
ከሎኹ ርእዮምንስ፤ ንዓ እባ ተመለስ፣ እናበሉ ጸዊዖምኒ፣
ገለ ኻብ ጐረባብተይውን ከምኡ ኢሎምኒ። አነ ግና
አእዛነይ ሐቲመ፣ መገደይ ቀጸልኩ።

ጽቡቕ ፍቓድ፤ ካባታቶምከ ደድሕሬኻ ስዒቡ፤ ተ
መለስ፣ ኢሉ ዝመኽረካዶ ነይሩ፧

ክርስትያን፤ እወ፣ ተሪርን ቀሊልን ዚበሀሉ ፈቲኖም
ነይሮም። ምኽኒን ምስ አበዮም ግና፣ ተሪር እናጸረፈኒ
ተመሊሱ፣ ቀሊል ከኣ ሐያሎ ምሳይ ተጓዒዙ ነይሩ።

ጽቡቕ ፍቓድ፤ ስለምንታይ ደኣ ቐሊልከ ኽሳዕ ናብ
ዚ ዘይበጽሐ፧

ክርስትያን፤ ክሳዕ ናብቲ ጭቃ ጥርጥር ብሐንሳእ በ
ጺሕናስ፣ ብድንገት አብኣ ወደቕና እሞ፣ ቀሊል፣ ጐረቤ
ተይ፣ ተስፋ ስለ ዝቘረጸ፣ ንቕድሚት ኪደፍእ አይደፈ



ረን። ስለዚ ብጻዕሪ ኻብቲ ጭቃ ወጺኡ፣ ናብቲ ሸነኽ
ንገዛእ ዜብል ገጹ ኸደ። ንኣይ ድማ፤ ነቲ ሃገር ብጾእና
ንኣኻ ብሓቶ፣ በለኒ። ድሕርዚ ንሱ አስአሰር ተሪር ከደ፤
አነ ኸአ አብዛ ደገ እዚኣ መጺኤ እኔኹ።

ጽቡቕ ፍቓድ፤ መስኪናይ፣ ነቲ ሰማያዊ ኽብሪዶ
ኽሳዕ ክንድዚ አቃሊልዎ እዩ፧ ስለኡ ኢሉ ዶኸ ነዚ
ቕሩብ ጸበባ እዚ ምዕጋሱ ሰአነ፧

ክርስትያን፤ እቲ ብዛዕባ ቐሊል እተዛረብክዎ ሐቂ
እዩ፣ ብዛዕባ ርእሰይ ክዛረብ እንተ ደሌኹ ድማ፣ አብ
መንጎና ገለ ልዩነት የልበን። ንሱ ንቤቱ ተመልሰ፣ አነ
ኸአ ነቲ ናይ ፈላጥ ዓለም ስጋዊ ምኽሪ ሰሚዔ፣ ነታ መ
ገደይ ገዲፈስ፣ ናብ መገዲ ሞት ከድኩ።

ጽቡቕ ፍቓድ፤ አየ፤ ረኸበካዶ፤ ክልቲኦቶም መስ
ሐትቲ እዮም እሞ፣ ካብ አቶ ኦሪታዊ ረዲኤት ክትረክብ
ኢኻ፣ ኢሉ ኽም ዝመኽረካውን ፍሉጥ እዩ። እሞኸ፣
ምኽሩዶ ሰሚዕካ፧

ክርስትያን፤ እወ፣ እቲ አብ ጥቓ ገዛኡ ዘሎ ኽረን
ከይወድቀኒ ፈሪሄ ደአ፤ አብኡ ምስ በጻሕኩ፣ ደው ኢለ
እምበር፣ ክሳዕ ዚከአለንስ፣ ንአቶ ኦሪታዊ ኽደሊ ኽይደ
ነይረ።

ጽቡቕ ፍቓድ፤ እንቋዕ ደኣ ንኣኻ አይጨፍለቐካ
እምበር፣ እዚ ኽረን እዝስ ቅድሚ ሎሚ ንብዙሓት ከም
ዝቐተለ፣ ድሕሪ ሕጂውን ንብዙሓት ከም ዚቐትል፣ ፍ
ሉጥ እዩ።

ክርስትያን፤ ተጨኒቐ ኽሎኹ፣ እቲ ወንጌላዊ እንተ
ዘይመጸንስ፣ ብሐቂ፣ ኵነተይ አይምፈለጥኩን ነይረ፤ እቲ
ኽም ብሐድሽ ምእንቲ ኽደልየኒ ኢሉ ንእኡ ዘምጽአ
ለይ ኸአ ምሕረት አምላኽ እዩ። ከምኡ እንተ ዘይኸውን

ሲ፣ አይምወጻእኩን ነይረ። ሕጂ ግና ጐይታይ፣ አብተ፡ ኸረን እተ፡ ኽመውት ዚግበአኒ ዝነበርኩስ አብዚ ደው ኢለ ምሳኹም እዛረብ አሎኹ። አብዚ ምምጻኤይ ብሐቂ ዓብዩ ጸጋ እዩ።

ጽቡቑ ፍቓድ፤ ሐጢአተኛ ነይሩስ፡ አብዚ ንዚመጽእ ዘበለ ሰብ ንሕና ምንም እኳ አይነጸብበሉን ኢና፣ ካብዚውን ንወጻኢ ዚድርበ ከቶ የልበን። (ዮሃ፡ ፮፡ ፴፯።) ስለዚ ኸአ፣ አታ ፍቁር ክርስትያን፡ ብዛዕባ እታ እትኸዶ መገዲ ኽምህረካ እየ እሞ፡ ንዓ ስዐበኒ። ነታ አብ ቅድሚኻ ዘላ ቀጣን መገድስ ትርእያዶ አሎኻ፡ እምበአርከ፣ ነዛ ኸም ሐንቲ እተገተረት ገመድ ዝምቕንዓ መገዲ እቶም አቦታትን፣ ነብያትን ክርስቶስን ሃዋርያቱን እዮም ዝጸረግዋ እሞ፣ ብእኣ አቢልካ ኽትከይድ እዩ ዚግብአካ።

ክርስትያን፡ ንጋሻ ዜጋጊ ኻልእ ቀራናታት መገዲዶ አብኡ የልቦን፤

ጽቡቑ ፍቓድ፤ ንስኻ ደአ ነታ ቕንዕቲ መገዲ፣ ትኽ ብምባላን ቀጣን ብምኳናን ካብተን ካልአት መገድታት ክትፈልያ ይኽእለካ እዩ እምበር፣ ብዙሓት ገፋሕትን ጥውጥዋያትን ዝኾና መገድታት አብኣ ዚጽምበራ አለዋ። (ማቴ፣ ፯፡ ፲፬።)

ክርስትያን እቲ ሰኽሙ ኽሳዕ ሕጂ አይወረደሉን፣ ከመይ ገይሩ ኻብኡ ሐራ ኸም ዚወጽእውን ጠፊእዎ ነበረ እሞ፡ ካብዚ ጾረይ ሐራ ኽተውጽአኒዶ ትኽእል ኢኻ፡ ኢሉ ነቲ ሰብአይ ኪሐቶ ኸሎ፣ ብሕልመይ ርኤኹ።

ጽቡቑ ፍቓድ ከአ፤ አብታ ሃገር ሐርነት ምስ በጻሕካ፡ ጾርካ ባዕሉ ኺወድቀልካ እዩ እሞ፣ ንጾርካስ ክሳዕ አብኡ ደአ ብትዕግስቲ ተሰከሞ፣ ኢሉ መለሰሉ።

ሽዑ ክርስትያን ተዐጢቑ መገዱ ኺኸይድ ተዳለወ።



ጽቡቑ ፍቓድ ከአ፤ ካብታ ደገ ቕሩብ ፈንተት ምስ በልካ፣ ቤት አስተርጓሚ ኽትረክብ ኢኻ እሞ፣ ነቲ ማዕጾ ምስ ኳሕኳሕካዮ፡ ንሱ ዜደንቕ ትርኢት ከርእየካ እዩ፥ በሎ። ድሕርዚ ክርስትያን ንፈታዊኡ ተሰናበቶ፣ ንሱውን፤ መገድኻ የቕንዕልካ ኢሉ፣ መረቖ።

ክርስትያን ድማ ኽሳዕ ናብ ቤት አስተርጓሚ ትኽ ኢሉ ኸደ። አብኡ ምስ በጽሐ ኸአ፣ ነቲ ማዕጾ ሐያሎ ሳዕ ኳሕኰሖ እሞ፣ ሐደ ሰብ ናብታ ደገ ቐሪቡ፡ መን ኢ.ኻ፡ ኢሉ ሐተቶ።

ሽዑ ክርስትያን፤ ጐይታይ፡ አነ፣ ሐደ ሰብ፤ ነዚ ምበዓል ገዛስ ፈታዊኡ፣ ንጥቕመይ ናብዚ ኽመጽእ ዝመኽረኒ መንገደኛ እየ፥ ስለዚ ምስ በዓል ቤት ክዛረብ ምደሌኹ፣ በሎ። ንሱ ኸኣ ንጐይታኡ ኺጽውዖ ኸደ፥ ጐይታኡውን ቀሩብ ጽንሕ ኢሉ መጺ እሞ እንታይ ከም ዚደሊ ሐተቶ።

ክርስትያን፤ አነ ኻብታ ኸተማ ጥፍኣት መጺኤስ ናብ ከረን ጽዮን እኸይድ አሎኹ። እቲ አብ መጀመርያ እዛ መገዲ ዘላ ደገ ዘሎ ሰብ፡ አብዚ ምስ በጻሕኩስ፣ ንመገደይ ዚጠቕመኒ ግሩም ዝኾነ ነገር ንስኹም ከም እተርእዩኒ፥ ነጊሩኒ።

አስተርጓሚ ድማ፤ በል እቶ፥ ዚጠቕመካ ኸርእየካ እየ፣ በሎ። ድሕርዚ ንግልያኡ መብራህቲ ኼብርሀ እሞ ነቲ ማዕጾ ኺኸፍቶ አዘዘ፥ ንክርስትያንውን አብ በይኑ ዝኾነ ቤት ወሰዶ። አብኡ ኸአ ስእሊ ሐደ ግርማዊ ሰብ ተሰቒሉ ነበረ። አሳአእላ እቲ ሰብቲ ድማ ኸምዚ እዩ፤ አዒንቱ ንሰማይ አንቃዕሪሩ፣ ነቲ ርእሲ መጻሕፍቲ አብ ኢዱ ሒዝዎ፥ እቲ ናይ ሐቂ ሕጊ አብ ከናፍሩ ተጻሒፉ፡ ዓለም አብ ዝባኑ፥ ዘውዲ ወርቂውን አብ ልዕሊ

ርእሱ ተንጠልጢሉ፣ ንሰባት ብትግሃት ከም ዚምዕዶም ይመስል ነበረ።

ክርስትያን ከኣ፡ እንታይ ማለት እዩ እዚ፧ በሎ።

አስተርጓሚ፡ እዚ አብዚ ተሳኢሉ ዘሎ ሰብ፣ ካብ ቶም አሸሓትሲ ሓደ እዩ። (እዮብ ፴፫፡ ፳፫።) ብጻዕርን ብጭንቅን እዩ ደቂ ዚወልድ፣ ምስ ተወልዱውን ባዕሉ እዩ ዜዕብዮም። (፩ይ ቈረ፡ ፬፡ ፲፭። ገላ፡ ፬፡ ፲፱።) እዚ አዒንቱ ናብ ሰማይ አንቃዕሪሩ፡ ነቲ ርእሲ መጻሕፍቲውን አብ ኢዱ ሒዙዎ፣ እቲ ናይ ሓቂ ሕጊ ኸኣ አብ ከናፍሩ ተጽሒፉ እትርእዮ ዘሎኻ ሰብ፣ ነቶም ሓጥኣን ነቲ ዓሚቑ ምስጢር ኪገልጸሎምን ኬፍልጦምን ከም ዝኾነ ተግባሩ ምእንቲ ኺስተምህረካ እዩ፣ ንሰባት ኪምዕዶም ድላዩ ኸም ዝኾነ ኸኣ፣ አብ ገጹ ትርእዮ አሎኺ። እዛ ዓለም አብ ድሕሪኡ፣ ዘውዲ አብ ልዕሊ ርእሱ ተንጠልጢሉ እትርእዮ ዘሎኻ ድማ፣ ስለ ፍቕሪ አገልግሎት ጐይታኡ ኢሉ ነዚ ሕጂ ዘሎ ኺጸየፎን ኪንዕቆን ከም ዚኽእል፡ አብቲ ዚመጽእ ዓለም ከኣ ብዘይ ጥርጥር ዓስቡ ኸም ዚቕበል፣ ኬርእየካ ኢሉ እዩ።

አስተርጓሚ ድማ ደጊሙ ኸምዚ በሎ፧ አብቲ ብፍርሃትን ብጭንቅን እትኸዶ ዘሎኺ መገዲ መራሒ ምእንቲ ኺኸውንሲ፣ እዚ ብስእሊ ዘርኤኹኻ ሰብ ጥራይ እዩ ኻብ ዋና እቲ ቦታ እቲ ስልጣን እተቐበለ። እምበአርከ ነቲ ዘርኤኹኺ አብ አእምሮኺ ስአሎ። ካብቶም፧ አብ ቅንዕቲ መገዲ ኢና እንመርሐካ ዘሎና፣ እናበሉስ ናብታ ናብ ሞት እትወስድ መገዲ ዚመርሑኺ ሰባት ተጠንቀቕ።

ድሕርዚ ድማ አስተርጓሚ ንክርስትያን ብኢዱ ሒዙ፣ አብ ሓደ ተኹስቲሩ ዘይፈልጥ ዓብዪ አደራሽ አእ



ተዎ። ክርስትያን ቅሩብ ምስ ጠመተ ኸኣ፣ አስተርጓሚ ንግልያኡ ጸዊዑ፧ ነዚ ቤት ኵስትሮ፣ በሎ። ንሱ ኺኹስትር ምስ ጀመረ ድማ፡ ክርስትያን አዝዩ ዓቕሉ ክሳዕ ዚጸበ እቲ ደሮና ዑብ በለ። ሐንቲ ድንግል አብቲ ጥቓኡ ነበረት፣ እቲ አስተርጓሚ ኸኣ፧ ማይ አምጺእኪ ነዚ ምድሪ ቤት ነብንብዮ፣ በላ። ከምኡ ምስ ገበረት ድማ፡ አጸቢቑ ተኹስተረ ጽጹይውን ኰነ።

ሽዑ ክርስትያን፡ እዚኸ እንታይ እዩ ምስጢሩ፡ ኢሉ ሐተተ።

አስተርጓሚ ድማ ኸምዚ ኢሉ መለሰሉ፧ እዚ አደራሽ እዚ እቲ ብጥዑም ጸጋ ወንጌል ዘይተቐደሰ ልቢ ሰብ ማለት እዩ፣ እቲ ደሮና ኸኣ እቲ ንኹሉ ሰብ ውሽጡ ዜርክሶ ኻብ አዳም እተወርሰ ሓጢአት እዩ። እቲ ፈለማ ኺኹስትር ዝጀመረ ግልያ ድማ ኦሪት እዩ። እታ ማይ አምጺኣ ነቲ ምድሪ ቤት ዝረብረበቶ ድማ ወንጌል እያ። እቲ ፈለማ ኺኹስተር ምስ ጀመረ፡ ዓቕሎም ክሳዕ ዚጸበም ዑብ ኢሉ ነቲ ቤት ምጽጻይ ኪኽልክል ዝርኤኻዮ ድማ፡ ብምግባር ሕጊ ንልብኻ ኻብ ሓጢአት አብ ክንዲ ምንጻህሲ፣ ንሓጢአት የዋዕውዖ፡ (ሮሜ ፯፡ ፯።) የበርትዖ፣ (፩ይ ቈረ፡ ፲፭፡ ፶፮፡) የብዝሖ። (ሮሜ ፭፡ ፳።) ሕጊ ነቲ ሓጢአት እንተ ገለጾን እንተ ኸልከሎን እኳ፣ ኪስዕሮን ኪመልክንሲ ሓይሊ የብሉን። ከምቲ፣ እታ ድንግል ነቲ ምድሪ ቤት ብማይ ምስ ረብረበቶ፣ አጸቢቑ ጸርዩ ዝርኤኻዮ፣ ከምኡ ኸኣ እቲ ጥዑም ቃል ወንጌል ከም ውሒዝ ኰይኑ አብ ልቢ ሰብ ምስ አተወ፡ ሽዑ እዩ ሓጢአት ዚስዕርን ዚምለኽን። ድሕርዚ ድማ ልቢ ሰብ ብእምነት ወንጌል ይጸሪ እሞ ንንጉስ ክብሪ፣ መሕ

ደሪኡ ንምኺን ይበቅዕ። (ዮሃ፣ ፲፭፣ ፫። ኤፌ፣ ፭፣ ፳፯።
ግብ፣ ፲፭፣ ፱። ዮሃ፣ ፲፭፣ ፲፫።)

ድሕርዚ ድማ አስተርጓሚ፣ ንክርስትያን ብኢዱ
ሒዙ፣ ክልተ ናእሽቱ ቈልዑ አብ ወወንበሮም ተቐሚ
ጦም ዝነበሩሉ ንእሽቶ ቤት ኪወስዶ ኸሎ፣ ከም ብሐ
ድሽ ብሕልመይ ርእዩኹ። እቶም ቈልዑ ድማ፣ እቲ ዓብ
ዩ ታህዋኽ፣ እቲ ንእሽቶ ድማ ትዕግስቲ እዩ ስሞም።
ታህዋኽ ሕዙን፣ ትዕግስቲ ግና ህዱእ እዮም። ክርስትያን
ከኣ፣ ታህዋኽ ደአ እንታይ ኰይኑ እዩ ኸምዚ ሐዚኑ ዘ
ሎ፣ ኢሉ ሐተተ። አስተርጓሚ ድማ፣ እቲ መጕዚቱስ፣
ነቲ ኽቡር መዝገብካ ቕድሚ እቲ ዚመጽእ ዘሎ ሐድሽ
ዓመት አይህበካን እየ፣ ስለ ዝበሎ እዩ። ታህዋኽሲ ን
ኹሉ ሕጂ ኺወስዶ እዩ ዚደሊ፣ ትዕግስቲ ግና ኺጽበ
ፍቓዉ እዩ፣ በሎ።

ድሕርዚ ድማ ሐደ ሰብ፣ ከረጺት ዝመልኤ ኽቡር
ገንዘብ አምጺኡ፣ አብ ቅድሚ ታህዋኽ ከስከሶ። ሽዑ
ታህዋኽ ነቲ ገንዘብ ብዓብዩ ታሕጓስ ሐቘፎ፣ ንትዕግስቲ
ኸኣ፣ ተካል ዓቕሊ፣ እናበለ አላገጸሉ። ግናኸ ብጀካ ጨር
ቂ ሐንቲ ገንዘብ እኳ ኽሳዕ ዘይትተርፎ ንኹሉ ሐሺሹ
አጥፍኦ።

ሽዑ ክርስትያን ንአስተርጓሚ፣ ሐደራኹም ኰታ ነ
ዚ ነገርዚ አጻቢቕኩም ግለጹለይ፣ በሎ።

አስተርጓሚ፣ እዘም ክልተ ቈልዑ እዚአቶም ምሳ
ሌ እዮም፣ ታህዋኽ ንደቂ እዛ ዓለም እዚኣ እዩ ዚመ
ስል፣ ትዕግስቲ ግና ንደቂ እታ እትመጽእ ዓለም። ከምዚ
ሕጂ ዝርኤኻዮ፣ ታህዋኽ ንኹሉ ንሕጂ እዩ ዚደልዮ
ዘሎ፣ ደቂ እዛ ዓለም እዚኣ ኸምኡ እዮም፣ ንሱውን
አብዛ ዓለም እዚኣ እዩ ድላዩ። ደቂ እዛ ዓለም እዚኣ



ነቲ ጽቡቕ ዘበለ ኹሉ ንሕጂሕጂ ብኡብኡ እዮም ዚደ
ልይዎ እምበር፣ ክሳዕቲ ዚመጽእ ዘሎ ሐድሽ ዓመት፣
ማለት ክሳዕ እታ እትመጽእ ዓለም ኪጽበዩ አይፈትዉን
እዮም። ነብቲ አብታ እትመጽእ ዘላ ዓለም ዚርከብ ብ
አምላኻዊ ምስክር ዝጸንዔስ፣ ነቲ "ኻብ ንዓመታ ደርሆ
ንለብዘበን እንቋቑሐ፣" ዚብል ምሳሌ እዮም ዚሐርዩ።
ግናኸ ኸምቲ ንኹሉ ገንዘቡ ብሐንሳእ ምስ በተኖ፣ ብ
ዘይ ጨርቂ ገለ እኳ ዜብሉ ዝርኤኻዮ፣ እቶም ከምኡ
ዘመሰሉ ሰባት አብ መወዳእታ እዛ ዓለም እዚኣ ኸም
ኡ ኺኾኑ እዮም።

ሽዑ ክርስትያን፣ ብብዙሕ ነገር ትዕግስቲ ኸም ዚ
ልብም፣ ሕጂ አስተውዐልኩ፣ ፩ይ፣ ነቲ መዝገቡ ብተስፋ
ይጽበዮ አሎ፣ ፪ይ፣ ታህዋኽ ብዘይ ጨርቂ ገለ እኳ ዘይ
ተረፎ ኽነሱስ፣ ትዕግስቲ እቲ ናይ ብጽእና መዝገቡ ተ
ዐቝሩሉ አሎ፣ በለ።

አስተርጓሚ፣ ኤረ እዛ ዓለም እዚኣን አብኣ ዘሎ
ኹሉን ከም ዚሐልፍ፣ እታ እትመጽእ ግና ከቶ ኸም
ዘይትሐልፍ ኢልካ እኳ ክትውስኽ ትኽእል ኢኻ። ስለ
ዚ ኸኣ ትዕግስቲ ግዳ ንታህዋኽ፣ ገንዘብ ቀልጢፉ ስለ
ዝረኸበ፣ ኪላግጸሉ ምተገብኤ ነይሩ እምበር፣ ትዕግስቲ
ነቲ ዝበለጸ ገንዘብ ድሕሪት ስለ እተዐደለ፣ ታህዋኽ ኪ
ላግጸሉ አይምተገብኤን ነይሩ። ከመይሲ፣ እቲ ዳሕራይ
ብጊዜኡ ኺመጽእ ናይ ግዲ እዩ እሞ፣ እቲ ቀዳማይ ን
እኡ ስፍራ ኺሐድገሉ ናይ ግዲ እዩ። እቲ ዳሕራይ ግ
ና፣ ዚስዕቦ ዜብሉ ስለ ዝኾነ፣ ንዝለቀለ የብሉን እሞ፣
እቲ ነቲ ጽቡቕ ግዲኡ ቕድም እተዐደለ ሰብ የግዲ
ቕድም ኪውድኣ እዩ። እቲ፣ ነቲ ጽቡቕ ዘበለ ድሕሪት
ዚዕደል ግና ንዘለአለም ኪሕዞ እዩ። ስለዚ ድማ ብዛዕባ

እቲ ሃብታም ሰብኣይ፣ «ወደይ፣ ንስኻስ ብህይወትካ ኸሎኻ ተድላኻ ኸም እተቐበልካ፣ አልኣዛር ድማ ኸምኡ መከራ ኸም ዝጸገበ፣ ዘክር። ሕጂ ግና ንሱ ኣብዚ ይጸናናዕ፣ ንስኻ ድማ ትስቀ፣» ይብሃል። (ሉቃ፣ ፲፮፣ ፳፭።)

ክርስትያን ከኣ፣ ካብ ነዚ ሕጂ ዚርከብሲ፣ ነቲ ዚመጽእ ምጽባይ ከም ዚሐይሽ፣ ሕጂ አስተውዐልኩ፣ በለ።

አስተርጓሚ ድማ፣ «እዚ ዚርኤ ዘሎ ሐላፊ፣ እቲ ዘይርኤ ግና ነባሪ እዩ።» እሞ፣ ሐቂ ኢኻ እተዛረብካ። (፪ይ ቈረ፡ ፮፡ ፲፬።) ከምኡ ኸነሱውን፣ እዚ ሕጂ ዘሎን እቲ ትምኒት ስጋናን ነንሐድሕዶም ዚቃረቡ ጐረቤት እዮም፣ ከምኡውን እቲ ዚመጽእን እዚ ትምኒት ስጋናን ነንሐድሕዶም ዚራሓሐቑ ጓናታት እዮም፣ ስለዚ እዞም ቀድም ዝሰሚናዮም ቀልጢፎም ይፋቐሩ፣ እቶም ዳሕሮት ግና አዝዮም እዮም ዚራሓሐቑ። (ሮሜ ፯፣ ፲፰።)

ድሕርዚ ድማ፣ አስተርጓሚ፣ ንክርስትያን ብኢዱ ሒዙ፣ አብ ሐደ ሐዊ ዚነዶ ዝነበረ ስፍራ ኺመርሖ ኸሎ፣ ብሕልመይ ርኤኹ። እቲ ሐዊ ኸኣ አብ ጥቓ ሐደ መንደቕ እዩ ዚነድድ ዝነበረ፣ ሐደ ድማ ነቲ ሐዊ ኺጥፍኦ ኢሉ ብዙሕ ማይ የፍስሰሉ ነበረ። እቲ ሐዊ ግና መመሊሱ ደኣ በርትዔ እምበር፣ አይጠፍኤን።

ሽዑ ክርስትያን፣ እዚኸ እንታይ ማለት እዩ፣ ኢሉ ሐተተ።

አስተርጓሚ ኸኣ፣ እዚ ሐዊዚ እቲ አብ ልቢ ሰብ ዚግበር ዕዮ ጸጋ እዩ፣ እቲ ኺጥፍኦ ኢሉ ማይ ዜፍስሰሉ ዘሎ ድማ፣ ድያብሎስ እዩ። እቲ ሐዊ ምስናይዚ ኹሉ እናበርትዔ ዝኸደሉውን ምኽንያቱ ኸነግረካ እየ፣ ኢሉ መለሰሉ። ድሕርዚ ኸኣ ብሸነኽ ድሕሪቱ ነቲ መንደቕ ወሰዶ እሞ ሐደ ሰብኣይ መቐርሰሚቶ ዘይቲ ሒዙ ብሕቡእ ነቲ ሐዊ ኻብቲ ዘይቲ ኸየቋረጸ ኼፍስሰሉ ኸሎ አርኣዮ።



ክርስትያን ድማ፣ እዚኸ እንታይ እዩ ምስጢሩ፣ ኢሉ ሐተተ።

አስተርጓሚ ድማ ኸምዚ ኢሉ መለሰ፣ እዚ፣ እቲ ነቲ አብ ልቢ ሰብ እተጀመረ ናይ ጸጋ ስራሕ ምእንቲ ኸይጠፍእ ኢሉ፣ ኵሉጊዜ በቲ ናይ ጸጋ ዘይቲ ገይሩ ዚቕስቕሶ ክርስቶስ እዩ። በዚ ምኽንያትዚ፣ ሰይጣን እኳ ብዅሉ ሐይሉ እንተ ተጋደለ፣ እቶም ናይ ክርስቶስ ዘበሉስ ብጸጋኡ ይጸንዑ እዮም። (፪ይ ቈረ፣ ፲፪፣ ፱።) እቲ ብድሕርቲ መንደቕ ኰይኑ፣ እቲ ሐዊ ምእንቲ ኸይጠፍእ ኢሉ፣ ዘይቲ ኼፍስሰሉ ዝርኤኻዮ ኸኣ፣ እቶም ዚፍተኑ እዚ ናይ ጸጋ ስራሕ ብኸመይ ዝበለ ሸጋር አብ ነፍሲ ኸም ዚጸንዕ፣ ምእንቲ ኺርእዩኻ እዩ።

አስተርጓሚ ኸኣ ንክርስትያን ከም ብሐድሽ ብኢዱ ሒዙ አብ ሐደ ዓብዪ አደራሽ ተሰሪሕዎ ዘሎ ግሩም ዝኾነ፣ ንምርኣዩ ዚደንቕ ስፍራ ኺወስዶ ኸሎ ርኤኹ። ክርስትያን ድማ ነዚ ምስ ረአየ፣ አዝዩ ባህ በሎ። ጽሩይ ወርቂ ዝለበሱ ሰባት አብ ዝባን እቲ አደራሽ ኪማላለሱ ኸለዉ ኸኣ ረአየ።

ክርስትያን ከኣ፣ አብኡ ኸንአቱዶ ይከኣለና እዩ፣ ኢሉ ሐተተ።

ሽዑ አስተርጓሚ ንክርስትያን ናብ ገበላ እቲ አደራሽ ወሰዶ። አብኡ ኸኣ ኺአትዉ እናደለዩስ ምድፋር ዝሰኣኑ ብዙሓት ሰባት ጠጠው ኢሎም ነበሩ። ካብቲ ገበላ ቕሩብ ፈንተት ኢሉ ኸኣ፣ ነቶም ዚአትዉ ዘበሉ ስሞም ዚጽሕፍ ሐደ ሰብኣይ፣ ደብተሩን ቀለሙን ብርዑን ሒዙ፣

አብ ጥቓ ሐደ ሰደቓ ተቐሚጡ ነበረ። ነቶም አብቲ አደራሽ ኪአትዉ ዚፈትዉ ሰባት ንምኽልካሎምን ንምጉዳአምን ከኣ፣ አጽዋሮም ዝሐዙ ዕጡቓት ሰባት አብ አፍደገ እቲ አደራ·ሽ ቈይሞም ረአየ። በዚ ትርኢት እዚ ክርስትያን አዝዩ ተደነቐ። ድሕርዚ ዅሉ ድማ እቶም ኪአትዉ ኢሎም ዝነበሩ ሰባት ነቶም ዕጡቓት ከልከልቲ ፈሪሆም ንድሕሪት ገጾም ምስ ሀደሙ፣ ሐደ ደፋር ሰብአይ ናብቲ ተቐሚጡ ዚጽሕፍ ዝነበረ ሰብ ቀሪቡ፣ ጒይታይ፣ ስመይ ጽሐፉ፣ ኪብል ከሎ፣ ክርስትያን ረአየ። እዚ ምስ ኰነ ድማ፣ እዚ ሰብዚ ሴፉ መዚዙ፣ ቍራዕ ርእሲ አብ ርእሱ ደፊኡ፣ ነቶም ተዐጢቖም አብቲ አፍ ደገ ዝነበሩ ሰባት ሐደጋ ወደቖም። ንሳቶምውን ብብዙሕ ነድሪ ገጠሙሉ፣ ንሱ ኸአ ድምብርጽ ከይበለ ነቶም አብ ዙርያኡ ዝነበሩ መግአምን አቝሰሎምን። ንብዙሓት ወጊኡ ምስ አቝሰለን ንሱውን ምስ ቈሰለን ድማ፣ ብማእከል እቶም መበእስቱ ፈንጢሱ፣ አብቲ አደራ·ሽ አተወ። (፩ይ ጢሞ፣ ፮፣ ፲፪።) ሽዑ ኸአ እቶም አብ ዝባን እቲ አደራ·ሽ እናተማላለሱ፣ አብ ውሽጢ ዝነበሩ ደስ ዜብል መዝሙር ዘመሩ፣ ከምዚ ኢሎም፣

ናይ ዘለአለም ብጽእና ኽትረክብ ኢኻ እሞ፣
እቶ፣ እቶ።

ሽዑ አተወ እሞ ኸምቲ ንሳቶም ለቢሶምዎ ዝነበሩ አልባስ ለበሰ። ክርስትያን ከኣ፣ ናይ እዚ ነገርዚ ምስጢርሲ ዚጠፍአኒ አይመስለንን፣ ግናኸ ንዓናይ ንኺድ፣ በለ።

አስተርጓሚ ድማ፣ አይኰነን፣ ድሕሪኡ ኸአ መገድኻ ትኸይድ እምበር፣ ገለ ቐሩብ ካልእ ነገር ክሳዕ ዘርእየካ፣ ጽናሕ ደኣ፣ በሎ። ከምዚ እናበሎ ድማ ኸም ብ



ሐድሽ ብኢዱ ሒዙ ናብ ሐደ ድቕድቕ ጸልማት ዝኾነ ቤት መርሖ፣ አብኡውን ሐደ ሰብአይ አብ ሐንቲ ናይ ሐጺን መድፈና ተቐሚጡ ነበረ።

እዚ ሰብአይ እዚ ድማ አብ ምድሪ ደኒኑ እናጠመተ፣ አጻብዑ አማሳቒሉ አዝዩ እናላሀለኼ፣ ብርቱዕ ሐዘን ዝወደቖ እሞ ልቡ ኺጠልሞ ዝደለየ ይመስል ነበረ። ክርስትያን ከኣ፣ እዚኸ ኹን እንታይ እዩ ምስጢሩ፣ ኢሉ ሐተተ።

አስተርጓሚ ድማ፣ ሕጅስ ባዕልኻ ሕተቶ፣ ኢሉ መለሰሉ።

ሽዑ ክርስትያን፣ አታ፣ እንተዋይ ኢኻ፣ በሎ። እቲ ሰብአይ ድማ፣ ኣነ ቐደም ዘይነበርኩ እየ፣ ኢሉ መለሰሉ።

ክርስትያን ከኣ፣ ቀደም ግዲ እንታይ ኔርካ ኢኻ፣ ኢሉ ሐተቶ።

እቲ ሰብአይ፣ ኣነ፣ አብ ቅድሚ አዒንተይ ኰነ አብ ቅድሚ አዒንቲ ኻልኦት፣ ጽቡቑን ዜፍርን መስከሪ ነይረ እየ። ሐደ ጊዜስ እኳ አብኣ ናብ ሰማያዊት ከተማ እትወስድ መገዲ ዝነበርኩ ይመስለኒ ነይሩ፣ ቀልጢፈ አብኣ ኸም ዝበጽሕ እናመሰለኒውን፣ ባህ ይብለኒ ነይሩ፣ ኢሉ መለሰ።

ክርስትያን፣ ሕጂኸሞ እንታይ ኢኻ፣

እቲ ሰብአይ፣ ኣነ ሕጅስ ተሐሊሉኒ እየ፣ ከምቲ ምእንቲ ኸየምልጥ ኢሉ፣ እዚ መድፈና ሐጺን ቀጥ አቢሉ ሒዙኒ ዘሎ፣ ከምኡውን እቲ ቕብጸት ዚበሀል ንልበይ ቀጥ አቢሉ አሲርዎ አሎ፣ ደጊም በጺሑኒ እየ፣ ድሕሪ ሕጅስ ክወጽእ አይከአለንን እዩ።

ክርስትያን፣ ከመይ ኢልካ ደኣ አብዚ ኸምዚ ዝበለ ንብረት በጻሕካ፣

እቲ ሰብኣይ፤ ንትግሃትን ንጥንቃቐን ገዲፈየን፣ ከም
ትምኒት ስጋይ ተፈኖኹ፥ ንብርሃን ቃል ኣምላኽን ንለው
ሃቱን እናተቓወምክዎ ሐጣእኩ፥ ነቲ መንፈስ ኣሕዘንክ
ዎ ንሱውን ካባይ ረሐቐ፥ ምስ ሰይጣን ተፈታተንኩ ንሱ
ድማ መጸኒ፡ ንኣምላኽ ኣጕሂኽዎ ንሱውን ጠንጠነኒ።
ኣነ ኸኣ ኽንሳሕ ክሳዕ ዘይከኣለኒ ንልበይ ኣትረርክዎ።

ሽዑ ክርስትያን ንኣስተርጓሚ፡ ንኸምዚ ዝበለ ሰብ
ሲ ገለ ተስፋ ዶኸን ይህልዎ ይኸውን፤ ኢሉ ሐተቶ።
ንሱ ድማ፤ ንእኡ ሕተቶ፥ ኢሉ መለሰሉ።

ድሕርዚ ክርስትያን ነቲ ሰብኣይ፡ ኣታ፥ ካብዚ ቕብ
ጸት ተስፋ ዝኾነ ናይ ሐጺን መድፈና ንምውጻእሲ፡
ገለ ተስፋዶ ኣሎኳ፤ ኢሉ ሐተቶ።

እቲ ሰብኣይ ድማ፤ ሐንቲ እኳ የብለይን፥ ኢሉ መ
ለሰሉ።

ክርስትያን ድማ፤ ስለምንታይ፡ ወዲ እቲ ልኡል
ኣዝዩ ምሕረተኛ ደይኮነን፤ በሎ።

እቲ ሰብኣይ ከኣ፤ ንእኡስ ካልኣይ ሳዕ ባዕለይ ሰ
ቒለዮ እየ። (እብ፡ ፯፤ ፯። ሉቃ፡ ፲፱፤ ፲፬።) ንኣካላቱ ኣ
ዋሪደዮ፥ ንጽድቁ ሻላ ኢለዮ፥ "ንደሙ ኸም ርኹስ ቈ
ጺረዮ፤" ነቲ ናይ ጸጋ መንፈስውን ጸሪፈዮ እየ እሞ፥
ካብ ተስፋ ርሒቐ ወደረኛኡ ስለ ዝኾንኩ፥ ምፍርራህ፥
ዜሰክሕ ምፍርራህ፥ ዘይተርፍ ፍርዲ ምፍርራህ እምበር፥
ካልእ ተስፋ የብለይን። ተኻራኻሪ ኾይነ እየ እሞ፥ እቲ
ቐናእ ሐዊ ኺበልዐኒ እዩ፥ በለ። (እብ፡ ፲፤ ፳፰፣ ፳፱።)

ክርስትያን፤ ብምንታይ ምኽንያት ደኣ ኢኻ ንርእ
ስኻ ናብ ከምዚ ዝበለ ንብረት ዘብጻሕካያ፤

እቲ ሰብኣይ፤ ብምኽንያት እቲ ኣብዛ ዓለም እዚኣ
ዘሎ ስጋዊ ትምኒትን ረብሓን ደስታን እየ ኣብዚ ዝበጻሕ



ኩ። ነዚ ኹሉ ምስ ረኸብክዎ ኸኣ፥ ፍጹም ሕጉስ ከም
ዝኾንኩ፣ ይመስለኒ ነይሩ፥ ሕጂ ግና እዚ ኹሉ ኸም
ዚናኸስ ሐሰኻ ኾይኑ ቀጭቀጭ እናበለ ይስቅየኒ ኣሎ።

ክርስትያን፤ ሕጂኸሞ ኽትጥዐስን ክትንሳሕንዶ ኣይ
ምተኻእለካን፤

እቲ ሰብኣይ፤ ከይንሳሕ ኣምላኽ ከልኪሉኒ። ቃሉ
ንእምነት ከቶ ኣየትብዐንን እዩ፥ ኤረ ባዕሉ እኳ እዩ ኣብ
ዚ ናይ ሐጺን መድፈና ዝደፈነኒ። ስለዚ ኣብዛ ዓለም እ
ዚኣ ዘለዉ ኹላቶም ሰባት ካብዚ መድፈና እዚ ኺው
ጽኡኒ ኣይክኣሉምን እዮም። ኦየ ኣታ ዘለኣለም፥ ዎ ዘለ
ኣለም፥ ዋይ ኣነ፤ ነቲ ዚረኽበኒ ናይ ዘለኣለም ስቓይሲ
ኸመይ ገይረ ኾን ክኽእሎ እየ፤

ሽዑ ኣስተርጓሚ ንክርስትያን፡ እዚ ናይ እዚ ሰብ
ኣይዚ ጭንቂ ንኹሉ ጊዜ መለበሚ ይኹንካ እዩ እሞ፥
ዝሉሳዕ ደኣ ኣስተንትኖ፥ በሎ።

ክርስትያን፤ እወ ብሐቂ ዜስክሕ እዩ፡ ግናኸ ኣነ
ኻብቲ ነዚ ሰብኣይዚ ኣብ ከምዚ ዝበለ ጭንቂ ዘብጽ
ሖ ኽህድምሲ፥ ብጥንቃቐን ብምንቃሕን እናጸሌኹ ኽነ
ብር፤ ኣምላኽ ይሐግዘኒ። እሞኸ ጕይታይ፡ ሕጅስ ክኸ
ይድዶ፤

ኣስተርጓሚ፤ በል ድሕሪኡ ኽትከይድሲ፥ ሐንቲ ነ
ገር ወሲኸ ኽሳዕ ዘርእየካ ጽናሕ፥ ኢሉ ንክርስትያን ከም
ብሐድሽ ብኢዱ ሒዙ ናብ ሐደ ቤት ኣእተዎ። ኣብኡ
ድማ ሐደ ኻብ ድቃሱ እተባራበረ ሰብ ክዳውንቱ ኺኽ
ደን ከሎ ፈጥፈጥ ይብል ነበረ። ክርስትያን ከኣ፤ እንታይ
ደኣ ኾይኑ እዩ እዚ ሰብኣይ እዚኸ ኽሳዕ ክንድዚ ዜን
ቀጥቅጥ ዘሎ፤ በለ። ኣስተርጓሚ ድማ ነቲ ሰብኣይ፤ ምኽን
ያት ምንቅጥቃጥካ እስኪ ንክርስትያን ንገሮ፥ በሎ። ንሱ

ድማ ኸምዚ ኢሉ ኺነግሮ ጀመረ፣ ሎሚ ለይቲ ደቂሰ ኸሎኹ ሐሊመስ፡ ሰማይ ጸለሎ ብዚመስል ደበና ተሸፊኑ፡ መመሊሱ ኺበርኽን ኪነጕድን ርእየ ተሸበርኩ፡ ብሕል መይውን እቲ ደበና ነንሐድሕዱ ኺጋጮ ኸሎ ርኤኹ፡ ድምጺ ብርቱዕ መለኸት እኳ ሰሚዔ፡ ብነበልባል እሳት እተኸቡ አሽሓት ጭፍራ ሰማይ ዐጂቦምዎ ድማ ሐደ አብ ቲ ደበና ተቐሚጡ ርኤኹ፡ ሰማይውን ነበልባል ሐዊ ነበሮ። ሽዑ ኸአ፣ አቱም ዝሞትኩም፡ ተንስኡ እሞ ናብ ፍርዲ ንዑ፡ ዚብል ድምጺ ሰማዕኩ፡ ሽዑ ድማ አኻውሕ ተጨዱ፡ መቓብር ተኸፍተ፡ እቶም አብኡ ዝነበሩ ምውታት ከአ ወጹ። ገሊኦም ብሐጐስ ርእሶም ንላዕሊ አቕኒዖም፡ ገሊኦም ግና ፍርሂ ውሒጥዎም አብ አኽራን ኪሕብኡ እናደለዩ፡ ካብቲ መቓብር ወጹ። (፩ይ ቈረ፡ ፲፭፡ ፶፪። ፩ይ ተሰ፡ ፬፡ ፲፮። ይሁ፡ ፲፬፡ ፲፭። ዮሃ፡ ፭፡ ፳፰፡ ፳፱። ፪ይ ተሰ፡ ፩፡ ፯፡ ፰። ራእ፡ ፳፡ ፲፩—፲፬። ኢሳ፡ ፳፮፡ ፳፩።) ድሕርዚ ድማ እቲ አብ ደበና ተቐሚጡ ዝነበረ ሰብ፡ መጽሐፉ ኺቐልዕ እሞ ኵላ ዓለም አብኡ ኽትቀርብ፡ ኪእዝዝ ከሎ ርኤኽዎ። ግናኸ ንሱን ንሳቶምን ብምኽንያት እቲ አብ ቅድሚኡ ዝነበረ ተባላዒ ብርቱዕ ሐዊ፡ ክንድቲ ብመዓልቲ መጋበአያ አብ መንጎ እቲ ፈራድን መንጎ እቶም ዚፍረዱ እሱራትን ዚኸውን ርሕቀት፡ ተራሓሒቖም ነበሩ። (መልክ፡ ፫፡ ፪፡ ፫። ዳን፡ ፯፣ ፱፡ ፲።) ነቶም ነቲ አብ ደበና ተቐሚጡ ዘሎ ኸቢቦምዎ ቜይሞም ዝነበሩ ድማ፣ ብብርቱዕ ድምጺ፣ «ነቲ ኽርዳድን ሐሰርን ብቕቡቕን አኪብኩም፡ አብቲ ዚነድድ ዘሎ ባሕሪ ሐዊ ደርብዮዎ፡» ኪበሀል ከሎ ሰማዕኩ። (ማቴ፡ ፫፡ ፲፪። ም፡ ፲፫፣ ፴፡ መልክ፡ ፬፡ ፩።) ድሕርዚ ኸአ አብቲ ደው ኢለሉ ዝነበርኩ ስፍራ እቲ መዓሙቕ ገሃነም ተኸፍተ፡ ካብኡ



ድማ ትክን ሐውን ወጸ፡ ዜርዕድ ጭራሕምራሕውን አብኡ ተሰምዔ። «ነቲ ኃርናይ ግና አብ ማዕከነይ አከብዎ፡» ከአ ተባህለ። (ሉቃ፡ ፫፡ ፲፯።) ሽዑ ድማ ንብዙሓት ብደበና ኺለዐሉ ኸለዉ ርኤኽዎም። አነ ግና አብቲ ዝነበርክዎ ስፍራ ተረፍኩ። (፩ይ ተሰ፡ ፬፡ ፲፮፡ ፲፯።) ክሕብእ ኢለ እንተ ሀቀንኩ ኸአ፡ እቲ አብቲ ደበና ተቐሚጡ ዝነበረ ሰብአይ አዒንታቱ አባይ አውዲቑ ስለ ዝነበረ፡ አይተኻእለንን። ምስናይዚ ኸአ ሕሊናይ ብኹሉ ሸነኽ ወቐሰኒ እሞ ሐጢአተይ ተፈለጠኒ። (ሮሜ፡ ፪፡ ፲፬፡ ፲፭።) ድሕርዚ ኻብ ድቃሰይ ተበራበርኩ።

ክርስትያን፣ ነዚ ብምርአይካ ኽሳዕ ክንድዚ ዘንቀጥቀጠካ ደአ እንታይ እዩ፣

እቲ ሰብአይ፣ ከይተዳሎኹ እየ ዝነበርኩ እሞ፡ እቲ መዓልቲ ፍርዲ ዝበጽሐ መሲሉኒ። ምናዳ ዘሰምበደኒ ኻአ፡ እቶም መላእኽቲ፡ ንብዙሓት እናወሰዱስ ንአይ ስለ ዝገደፉንን፡ አብቲ ዝነበርክዎ ስፍራ እቲ ጥልቂ ገሃኖነ ጕድጓድ አፉ ሃህ አቢሉ ስለ ዝነበረን እዩ። ሽዑ ሕሊናይ ከሰሰኒ፡ እቲ ፈራዲውን ብኹራ ገጽ ጠመተኒ እሞ እዚ ኹሉ አሰምበደኒ።

አስተርኣሚ ድማ ንክርስትያን፣ ነዚ ኹሉዶ አጸቢቕካ አስተውዒልካዮ፣ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ከአ፣ እወ፡ ንተስፋን ንፍርሃትን እኳ ኹይኑኒ፡ ኢሉ መለሰሉ።

አስተርኣሚ ድማ፣ ደጊም አብ ልብኻ ዕቘሮ፡ ከምእሾኹ አብ ጐድንኻ ኹይኑ አብቲ እትኸዶ መገዲ ንቕድሚት፡ ምእንቲ ኺደፍአካስ፡ አጸቢቕካ ሐዞ፡ ኢሉ መዐዶ።

ድሕርዚ ክርስትያን ሕቋኡ ተዐጢቑ መገዱ ኺኸይድ ተዳለወ እሞ አስተርጓሚ፤ በል አታ ሕያዋይ ክርስትያን፡ ንኹሉ ጊዜ እቲ መጸናንዒ ምሳኻ ይኹን፡ ናብታ ሰማያዊት ከተማ እትወስድ መገዲ ኸኣ ባዕሉ የሰኒኻ፡ በሎ።

ድሕርዚ ክርስትያን ከምዚ ኢሉ እናዘመረ ተበገሰ፤

ከመይ ዝበለ ነገር፡ ዓብዩን ረዚንኒ፡
አምላኽ ብምሕረቱ አብዚ አርአየኒ፡
የጠንቅቕ፡ የበርትዕ፡ ባህውን የብለኒ፡
ንቕድሚት ክደፍእ ትግሃት ይህበኒ።

የቐኒኻ፡ ትርጁማን፡ ሐቂ ምሂርካኒ፡
ንወርትግ ክዝክሮ አምላኽ ይርድአኒ፡
መገደይ ክፍጽም ባዕሉ የብቅዐኒ፡
ናይ ዘለአለም ህይወትውን የካፍለኒ።

እቲ ክርስትያን ዚኸደሉ ዝነበረ ጐደና ኸኣ ምድሓን ዝስሙ ብኽልተ ሸነኹ ልዕል ዝበለ ቐጽሪ ኸም ዝነበሮ፡ ብሕልመይ ርኤኹ። (ኢሳ፡ ፳፮፤ ፩።) እቲ ሰኸሙ ዝኸበዶ ክርስትያን ድማ፡ እቲ አብ መንኩቡ ዝነበረ ኸቢድዎ ግዳ፡ ብብርቱዕ ድኻም እዩ ዝኸደ እምበር፡ በዚ መገዲ እዚ አቢሉ እዩ ዝገስገሰ።

እናጐየየ ኸኣ ናብ ሐደ ልዕል ዝበለ እሞ አብኡ መስቀል፡ አብ ትሕቲኡ ለጠቕ ኢሉውን ሐደ መቓብር ዝነበሮ ስፍራ በጽሐ። ክርስትያን ፍጹም ናብቲ መስቀል ምስ በጽሐ ኸኣ፡ እቲ ጾሩ ኻብ መንኩቡ ተፈቲሑስ ካብ ዝባኑ ኺወድቕ እሞ እናንከባለለ አብቲ መቓብር



ክርስትያን ጾሩ ይወድቀሉ።

ኪ.ኣቱ ኸሎ፣ ብሕልመይ ርኤኹ። ድሕርዚ ግና ንጸሩ ከቶ ኣይርኤኽዎን።

ሕጂ ክርስትያን ኣዝዩ ባህ በሎ እሞ ብሕጉስ ል
ቡ፡ "ብመከራኡ ኣዕሪፉኒ፣ ብሞቱውን ህይወት ሂቡኒ፣"
በለ። ነቲ መስቀል ብምጥማቱ ጥራይ ጾሩ ኸመይ ኢሉ
ኸም ዝወደቐሉ ኣዝዩ ኣደነቖ እሞ፣ ንምምልካትን ንም
ድናቕን ሓንሳእ ኣብኡ ጠጠው በለ። እወ፣ እቲ ኣብ ር
እሱ ዝነበረ ዔላ ንብዓት በዒንታቱ ኣቢሉ እናወሐዘ፣ ን
መዓጕርቱ ኽሳዕ ዜጠልቅዮ፣ ደው ኢሉ መመሊሱ ይጥ
ምት ነበረ። (ዘካ፡ ፲፪፡ ፲።) ከምዚ ኢሉ እናበኸየን እና
ጠመተን ደው ኢሉ ኸሎ ድማ፣ እንሆ፣ ሰለስተ ዜብር
ሁ መናፍስቲ ናብኡ መጺኦም፤ "ሰላም ንኣኻ ይኹን፣"
በልዎ። እቲ ቀዳማይ ከኣ፤ "ሓጢኣትካ ተሓዲጉልካ፡" በ
ሎ። (ማር፡ ፪፡ ፭።) እቲ ኻልኣይ ድማ ነቲ ጨርቂ ቐን
ጢጡ ልብሲ በዓል ኣልበሶ። (ዘካ፡ ፫፡ ፬።) እቲ ሳልሳይ
ውን ኣብ ግምባሩ ምልክት ሐተመሉ። (ኤፌ፡ ፩፡ ፲፫።)
መሊሱውን ማሕተም ዘለዎ ብራና ሀበ እሞ፤ ኣብ መገድ
ኻ ተመልከቶ፣ ኣብታ ሰማያዊት ደገውን ኣርእዮ፣ ኢሉ
ኣዘዞ። ድሕርዚ መገዶም ከዱ። ክርስትያን ከኣ ብሐጐስ
ሰለስተ ሳዕ ተሳራሰረ እሞ መገዱ እናኸደ፣ ከምዚ ኢሉ
ዘመረ፤

ክሳዕ ናብዚ ብመከራ በጻሕኩ፣
ሓጢኣተይ በዚሑ፣ ሰላም ስኢንኩ፣
ኣብዚ ግን ህድኣትን ሰላምን ረኺብኩ፣
ጾር ሓጢኣተይውን ተራጊፉ።

ኣብዚ ቅዱስ ቦታ በጺሐ እኔኹ፣
ብጽእና ረኺበ መጽዓን ሓጢኣተይ ተበቲኹ፣

አነውን ካብ ሐጢአት ተፈታሕኩ፥
አብ ክንዲ ሐዘንሲ ብደስታ ዘመርኩ።

ብሩኽ ይኹን መቕበሩ ምስ መስቀሉ
ምናዳኳ ብሩኽ ይኹን ባዕሉ፥
ንደሙ ዘፍሰሰ ስለ ኹሉ
ንአይ ድማ ረድአኒ ብፍቕሩ።

ድሕርዚ ድማ ክርስትያን አብ ሐደ ርባርባ ኽሳዕ
ዚበጽሕ ኪኸይድ ከሎ፥ ብሕልመይ ርኤኹ። አብኡ
ድማ፣ እቲ ሐደ ሰነፍ፣ እቲ ኻልአይ ሃካይ፥ እቲ ሳልሳይ
ውን ሕቡን ዝስሞም፥ ሰለስተ ሰባት ብመቑሕን ብ
ሰንሰለትን አእጋሮም እተአስሩ፥ ካብቲ መገዲ ፈንተት
ኢሎም ከቢድ ድቃስ ውሒጥዎም ረአየ።
ሽዑ ክርስትያን ኬባራብሮም እንተ ተኻእሎ ኢሉ
አባታቶም አግሊሉ፣ አቱም ሰባት፥ ከምቶም አብ ጫፍ
ሐደ ደቐል * ዚድቅሱ ሰባት ኢኹም ዘሎኹም። (ምሳሌ
፳፫፣ ፴፬።) ስለምንታይ እንተ በልኩም ከአ፥ ናይ ባሕሪ
ሞት ሃፍ ዝበለ መዓሙቑ አብ ትሕቲ አእጋርኩም አሎ
እሞ፥ ንቕሑ ቀልጢፍኩምውን ካብዚ ህደሙ፥ ፍቓድ
ኩም እንተ ኾነስ፥ ነዚ አሲሩኩም ዘሎ ሰንሰለት ክፈት
ሐልኩም፥ በሎም። መሊሱውን፣ "እቲ ኸም ዚንዝም
አንበሳ ዚዘውር፥" አብዚ እንተ መጸ፥ ሐንቲ ኹላሶኡ
ኸም ዚገበረኩም፥ ርግጽ እዩ፥ በሎም። (፩ይ ጴጥ፥ ፭፣ ፰።)
ንሳቶም ድማ ቀው ኢሎም ጠመትዎ እሞ፥ በብሐደ
ኸምዚ ኢሎም ምላሽ ሀብዎ። ሰነፍ፣ "አነስ ዜፍርህ ነገር
አይርአየንን እዩ ዘሎ፥" ሃካይ፣ "ሐንሳእ እስኪ ንደቅስ፥"

ደቐል ብቋንቋ ዓረብ እቲ ናይ መርከብ ንጋንጽላ ዚሕዝ ነዊሕ
ዕንጸይቲ እዩ።



ሕቡን፣ "ኵሉ በብርእሱ እዩ ዚናበር፥" በልዎ እሞ፥ መ
ሊሶም ተገምሰሱ። ክርስትያን ግና መገዱ ቐጸለ።
ሕጂ ክርስትያን ነዞም አብዚ ዜፍርህ ኵነት ዝነበ
ሩ ሰባት ብጽቡቑ ፍቓዱ ፈትዩ ንመቐውሖም ኪፈትሐ
ሎም ደልዩ እንተ መኸሮም፡ ስለ ዝአበይዎ እናስተን
ተነ ኺጕዝ ጀመረ። ከምዚ ኾይኑ ኺትክዝ ከሎ ድማ፥
ክልተ ሰባት፣ በቲ ብሸነኽ ጸጋማ ነታ ቐጣን መገዲ ዝነ
በረ ቐጽሪ ዘሊሎምሲ፥ ቀልጢፎም አብኡ ገጾም ኪቐር
ቡ ኸለዉ ረአዮም። እቲ ሐዲአም አፍአዊ፥ እቲ ኻልአ
ዩ ኸአ ግብዝና እዩ ስሞም። እዞም ሰባት እዚአቶም ምስ
አርከብዎ ድማ፥ ኪዛራረቡ ጀመሩ።
ሽዑ ክርስትያን፣ በሉባ ጐይተተይ፥ ካበይ ዝመጻእ
ኩም ኢኹም፣ ናበይ ገጽኩምከ ትጐዕዙ አሎኹም፣ ኢ
ሉ ሐተቶም። አፍአውን ግብዝናን ከአ፣ ንሕናስ አብታ
ውዳሴ ኸንቱ ዝስማ ኸተማ ኢና እተወለድና፥ ሕጂ ኸ
አ፥ ናእዳን ክብርን ደሊና፥ ናብ ከረን ጽዮን አቢልና ን
ኸይድ አሎና፥ ኢሎም መለሱሉ።
ክርስትያን ድማ፣ ስለምንታይ ደአ በታ አብታ መጀ
መርያ መገዲ ዘላ ደገ ጌርኩም ዘይአቶኹም፣ "እቲ ናብ
ደምበ አባጊዕ ብአፍ ደገ ዘይአቱ፥ ብኻልእ ወገን ዚሐ
ኵር፥ ንሱ ሰራቕን ጕሒላን እዩ፥" ዚብል ጽሑፍ ከም
ዘሎዶ፥ አይትፈልጡን ኢኹም፣ በሎም። (ዮሃ፥ ፲፣ ፩።)
አፍአውን ግብዝናን ከአ፣ እቶም ደቂ ሃገርና በታ
ጸባብ ደገ አቢልካ አብዛ መገዲ እዚአ ንምእታው አዝ
ዩ ርሑቕ እዩ፥ ኢሎም ስለ ዝሐሰብዎስ፥ ከምዚ ሕጂ
ዝገበርናዮ፥ በቲ ቐጽሪ ንምድያብ አቋራጭ መገዲ ኢል
ና አውጺእናሉ ኢና፥ በልዎ።
ክርስትያን ድማ፣ እዚ ንግሉጽ ፍቓድ እቲ ጐይታ

እዛ ኸተማ እዚኣ ምፍራስ ደኣ ኸም ንእኡ ምንዓቕዶ
አይቍጸርን እዩ ይመስለኩም፡ በሎም።

አፍኣውን ግብዝናን ድማ፡ እዚ እንገብሮ ዘሎናስ
ልማድና እዩ እሞ፥ ዜድሊ እንተ ዚኸውንሲ፡ ካብ ሽሕ
ዓመት ዚበዝሕ ከምኡ ኢሉ ኸም ዝነበረ ኽነመስክር
ምኽአልና ኔርና። ስለዚ አብዚ ነገርዚ ኽትአቱ እኳ አየ
ድልየክን እዩ፥ ኢሎም መለሱሉ።

ክርስትያን ድማ፡ አብ ቅድሚ እቲ ፈራዲዶ ምር
ትታዕ ዘሎ ይመስለኩም፡ በሎም።

ሽው አፍኣውን ግብዝናን፡ ነቲ ብዙሕ ዘበን ካብ
ሽሕ ዓመት ዚነውሕ ዝነበረ ልማድ፥ እቲ ቕኑዕ ዳኛ ኸም
ቅኑዕ ሕጊ ገይሩ ኸም ዚርእዮ ፍሉጥ እዩ፥ ምስናይዚ
ኸአ ሐንትስ አብቲ መገዲ ደአ ንብጻሕ እምበር፥ ብዝ
መጻእና እንተ መጻእና ግዲ የልበን፡ አብቲ መገዲ እን
ድሕሪ አቲናስ፥ ኵሉ ሐደ እዩ። እወ፥ ከምዚ እንርእዮ
ዘሎና ምምጻእሲ በታ ደገ አቢልካ ኢኻ ዝመጻእካ፥ ግና
ኸ አብታ መገዲ ኢኻ ዘሎኺ፥ ንሕናውን በቲ ቐጽሪ
ዘሊልና አብዛ መገዲ በጺሕና አኔና፡ ስለዚ ብምንታይ
ኢኻ እትበልጸና፡ በልዎ።

ክርስትያን ድማ፡ ኣነስ ከምታ ጐይታይ ዝአዘዘኒ
ኼይነ እኸይድ አሎኹ፡ ንስኻትኩም ግና ኸም ገዛእ
ሐሳብኩምን ፍቓድኩምን ኢኹም እትጕዐዙ ዘሎኹም።
እቲ ጐይታ እዛ መገዲ እዚኣ ኻብ ሕጂ ጀሚሩ ኸም
ሰረቕቲ ይቘጽረኩም እሞ፡ አብ መወዳእታ እዛ መገዲ
እዚኣ እቲ ግብዝናኹም ከም ዚግለጽ፥ ፍሉጥ እዩ። ከም
ቲ ንሱ ኸይመርሐኩም ባዕላትኩም አብዛ መገዲ እዚኣ
ዝአቶኹም፥ ከምኡውን ብዘይምሕረቱ ባዕላትኩም ካብዛ
መገዲ እዚኣ ኽትወጹ ኢኹም፥ በሎም።



ድሕርዚ ንክርስትያን ደአ፡ ንርእስኻ ፍለጥ፥ በልዎ
እምበር፥ ገለ ምላሽ አይሀብዎን። ሰለስቲኦም ክንድቲ
ኽይተዛራረቡ ድማ መገዶም ኪኸዱ ኸለዉ ርኤኽዎም።
እዘም ክልተ ሰባት ንክርስትያን፡ ንሕግን ወግዕን ብዘይ
ጥርጥር ከማኻ ጌርና ኽንሕልዎ ኢና፥ ስለዚ በዛ ደሪብ
ካያ ዘሎኺ ባርኖስ እንተ ዘይኰይኑስ፡ ብምንታይ ክትበል
ጸና ኢኻ፡ እዚኣ ድማ ዕርቃንካ ኽትከድነላ ኢሉ ሐደ
ጐረቤትካ ዝሀበካ ትኸውን፥ በልዎ።

ክርስትያን፡ በታ ደገ አቢልኩም እንተ ዘይአቶኹም
ሲ፥ ሕግን ወግዕን ከቶ አየድሕነኩምን እዩ። (ገላ፡ ፪፡
፲፮።) ስለዛ ባርኖስ ግና፥ ሐቂ እዩ ኸምቲ ዝበልኩምዎ፥
ዕርቃነይ ምእንቲ ኺኸውለለይ ኢሉ፡ ጐይታ እታ ዝኸ
ዳ ዘሎኹ ሃገር እዩ ዝሀበኒ። ቅድምዚ ብዘይ ጨርቂ ገ
ለኳ አይነበረንን እሞ፡ ነዚ ኸም ሐደ ሞገስ እየ ዝቘጽ
ሮ፡ ምስናይ እዚውን አብ ደገ እታ ኸተማ ምስ በጻሕኩ፥
ጐይታአ፥ ነቲ ጨርቀይ ቀንጢጡ፥ ከም ሐደ እቶም ናቱ
ምእንቲ ኺቘጽረኒ ኢሉ፡ ነዛ ባርኖስ እዚኣ ዝሰለመኒ
ጐይታ ኼለልየኒ እዩ፡ ኢለ ተስፋ እናገበርኩ እጸናናዕ አ
ሎኹ። አይርኤኹምዎን ግዳ ትኾኑ እምበር፥ እቲ ጸረይ
ካብ ዝባነይ ዝወደቐሉ መዓልቲ ሐደ ኻብቶም አውራ እ
ሙናት ዝኾኑ አገልገልቲ ጐይታይ ዝሐተመለይ ምልክት
አብ ግምባረይ አሎኒ። ብጆከኡ ኸአ አብ መገዲ እናን
በብኩ ዝጸናንዐሉ፡ አብታ ሰማያዊት ደገውን ዝአትወሉ፥
ማሕተም ዘለዎ ሐደ ጥቕሉል ብራና ኸም ዝሀቡኒ፥ እነግ
ረኩም አሎኹ። ንስኻትኩም ግና፥ በታ ደገ አቢልኩም
ስለ ዘይአቶኹምሲ፥ እዚ ኹሉ ዜብልኩም ከይትኾኑ
እፈርሃልኩም አሎኹ።

ንሳቶም ከአ ነሐድሕዶም ተታሓሒዞም ደአ ሰሐ

ቹ እምበር፣ ስለ እዘን ቃላት እዚኤን ንክርስትያን ምላሽ
አይሀብዎን። ድሕርዚ ድማ ሰለስቲኦም መገዶም ኪኸዱ
ኸለዉ ርኤኽዎም። ክርስትያን ከኣ ነቲ ሓደ ኻብቶም መ
ናፍስቲ ብርሃን ዝሀቦ ጥቕላል ብራና እናንበበ፡ ንገዛእ ር
እሱ እናተዛረበን እናጻናንዔን፣ ምስ ካልኦት ከይተዛረበ፣
ቀቅድሚኦም ይኸይድ ነበረ።

ከምኡ ኢሎም ክሳዕቲ ኸረን ጭንቂ ዚበጽሖ ኵ
ላቶም ንቕድሚት ገጾም ኪኸዱ ርኤኽዎም። ኣብ እግሪ
እቲ ኸረን ከኣ ሓደ ዔላ ነበረ፣ ኣብኡውን ብዘይ እታ
ኻብታ ጸባብ ደገ እትጅምር መገድስ፡ ሐንቲ ንየማን፣
እታ ሐንቲ ድማ ንጸጋም ዚወስዳ ኽልተ ኻልኦት መገዲ
ነበራ። እታ ቐጣን መገዲ ግና ትኽ ኢላ ናብታ ኸረን
እተደይብ እያ፡ መደያይቦ እዛ ኸረን እዚኣ ድማ ጭንቂ
እዩ ስሙ። ሕጂ ክርስትያን ምእንቲ ኺጠልል ኢሉ ኣብ
ቲ ዔላ ጐየየ እሞ ሰተየ። (ኢሳ፡ ፵፱፡ ፲።) ሽዑ ኣብታ
ኸረን እናደየበ ኸምዚ ኢሉ ዘመረ፤

ዓቐበቱ ተሪር፣ ሐያል እዩ፣
ምድያቡውን ብርቱዕ እዩ፣
እንተ ወጻእክዎ ህይወተይ እዩ፣
እንተ ሰነፍኩ ግን ሞተይ እዩ።

አቲ ነፍሰይ፣ ብመንፈስ ደልድሊ፣
እንተ በርትዔኻ ኣይትዛናበሊ፣
ካብ ገፌሕ ጐደና ናብ ሞት ዚወስደኪ
ብጸባብ መገዲ ህይወት ይሕሸኪ።

እቶም ክልተውን ኣብ እግሪ እቲ ኸረንሲ በጺሖም።
ግናኸ ንሱ ኣዝዩ ዓቐበት ምዃኑን ኣብኡ ድማ ኽልተ
ኻልኦት መገዲ ምህላዉን ምስ ረአዩ፣ ምናልባሽ ከንየው



እቲ ኸረን ምስታ ቐጣን መገዲ ኺራኸቡ ተስፋ እናገበሩ፣
ካብዘን ክልተ መገድታት ሐሐንቲኦም ሐረዩ። እታ ሐን
ቲ፣ ፍርሃት፣ እታ ኻላኣይታውን ጥፍኣት ከኣ እዩ ስመን።
ሽዑ ሐዲኦም በታ ፍርሃት እትበሀል ኣቢሉ ኸደ፣ ንሳ
ናብ ሓደ ግብ ዝበለ ዱር እያ እትወስድ። እቲ ኻላኣዩ
ግና ኣቕኒዑ ብመገዲ ጥፍኣት ኣቢሉ ተጓዕዘ፣ እዚኣ ኸኣ
ናብ ድቕድቕ ጸልማት ዝኾነ፣ ኣኽራን መሊእዎ ዘሎ
በረኻ ኣብጽሐቶ። መሊሱ ኺትንስእ ክሳዕ ዘይከኣሎ
ድማ፣ ተዐንቂፉ ኣብኡ ወደቐ። (ኤር፡ ፲፫፡ ፲፮።)

ድሕርዚ ድማ ክርስትያን ነቲ ኸረን ከመይ ኢሉ
ኸም ዝደየቦ ተመልከትኩ እሞ፡ ካብ ምብርታዕ እቲ ዓ
ቐበት እተላዕለስ፣ ቅድም ኣብ ክንዲ ጐያ ብኡብኡ ኼሳ
ጕም፡ ኣብ ክንዲ ምስጓም ድማ በእዳዉን በእጋሩን
እናተፋሐኹ ኺድይብ ከሎ ርኤኽዎ። ኣብ ፍርቂ እቲ ዓ
ቐበት ከኣ፣ እቶም ዝደኸሙ መንገደኛታት ኪዐርፉሉ
ኢሉ፣ ጐይታ እቲ ኸረን ዘስርሖ ሓደ ባህ ዜብል ዳስ
ነበረ። ክርስትያን ከኣ ኣብኡ ምስ በጽሐ፣ ኪዐርፍ ኢ
ሉ ኣተወ እሞ ኮፍ በለ። ድሕርዚ ነታ ብራናኡ ኣው
ጺኡ ዜጸናንዖ ቓል ኣንበበ፡ መሊሱውን ነታ ኣብ እግሪ
እቲ መስቀል ይው ኢሉ ኸሎ እተቐበላ ባርኖስ፣ ከም
ብሐድሽ ኪጥምታ ጀመረ። ኣብኡ ሐንሳእ ደስ ምስ በሎ
ድማ፣ ትኽስ በለ እሞ ኸቢድ ድቃስ ወሰዶ፣ ኣብኡውን
ክሳዕ ኣጋ ምሸት ደቀሰ፣ እታ ጥቕላል ብራና ኸኣ ኻብ
ኢዱ ወደቐቶ። ሽዑ ደቂሱ ኸሎ፣ ሓደ ኣብኡ መጺኡ፤
«ኣታ ሃካይ፡ ኣብ ጻጸ ኺድ እሞ መገዱ ተመልከት ጠ
ቢብውን ኩን፣» እናበለ ኣባራበሮ። (ምሳ፡ ፮፡ ፮።) ሽዑ
ክርስትያን ቀልጢፉ ተንስኤ እሞ ኣብ ርእሲ እቲ ኸረን
ክሳዕ ዚበጽሕ እናቐልጠፈ ኸደ።

ነቲ ኸረን ምስ ወጸ ድማ፡ እቲ ሐደ ፈራህ፡ እቲ
ኻልኣዩውን ተጠራጣሪ ዝስሞም ክልተ ሰባት ብታህዋኽ
እናጕየዩ ተቓበበልዎ። ክርስትያን ድማ፡ በሉብ ጕይተት፡
እንታይ ኳንኩም ደኣ ንድሕሪት እትምለሱ፡ ኢሉ ሐተ
ቶም። ፈራህ ከኣ፡ ንሕና፡ ናብ ከረን ጽዮን ምእንቲ ኽን
ከይድ፡ ነዚ ብርቱዕ ዓቐበት ደይብናዮ፡ ብዝኸድናዮ ል
ክዕ ዝገደደ ጭንቂ ስለ ዝረኸበና ግና፡ እኔና ንሃገርና
ንምለስ ኣሎና፡ ኢሉ መለሰሉ።

ተጠራጣሪ ድማ፡ እወ፡ ድቁሳት ኪኾኑ ወይስ ንቑ
ሓት ግዳ ኣይንፈልጥን እምበር፡ ፍጹም ኣብታ መገድና
ኽልተ ኣንበሳ በጥ ኢሎም ርኢና። ቀሪብናዮም እንተ
ንኸውን ከኣ፡ ድሮ ቈራጢሞምና ምኾኑ፡ ብዘይ እዚ
ኻልእ ክንኣምን ድማ ኣይተኻእለናን፡ በሎ።

ክርስትያን ድማ፡ ብዙሕ ተሰምብዱኒ ኣሎኹም፡ ግ
ናኸ ምእንቲ ኽድሕንሲ ኣበይ ኣቢለ ኽሀድም እየ፡ ንሃ
ገረይ እንተ ተመለስኩ፡ እቲ ሃገረይ ብሐውን ዲንን ኪ
ጠፍእ ተፈሪዱ እዩ እሞ፡ ጥፍኣት ከም ዚጸንሐኒ፡ ርግጽ
እዩ። ስለዚ ኣብታ ሰማያዊት ከተማ ኽኣቱ እንተ ተኻእ
ለንስ፡ ኣብኣ ኹሉጊዜ ድሕንነት ከም ዘሎ፡ ርግጽ እዩ
እሞ፡ ንቕድሚት ምድፋእ ደኣ ይሕሸኒ። ንድሕሪት ምም
ላስ ብርግጽ ሞት እዩ፡ ንቕድሚት ምድፋእውን ፍርሃት
ሞትሲ ኣይስኣኖን እዩ፡ ግናኸ ነዚ ናይ ሞት ፍርሃት እዚ
ምስ ሐለፍክ፡ ናይ ዘለኣለም ህይወት ኣብኡ ኣሎ። ስለዚ
ድማ ኽምቲ ዝጀመርክዎ ንቕድሚት ክደፍእ እየ፡ በለ።

ድሕርዚ ኣቶ ተጠራጣርን ኣቶ ፈራህን ካብቲ ኸ
ረን ንቑልቁል ገጾም ወረዱ፡ ክርስትያን ግና መገዱ ቐጸ
ለ። ሕጂ ድማ እቶም ክልተ ሰባት ዝበልዎ ትዝ በሎ
እሞ፡ ኣይረኸባን ግዳ እምበር፡ ኣንቢቡ ምእንቲ ኺጸና



ናዐላ ኢሉ፡ ነታ ጥቕላል ብራናኡ ኣብ ቍርባበሻኡ ሃሰስ
በላ። ሽዑ ክርስትያን ነቲ ዜጻናንዮን፡ ናብታ ሰማያዊት
ከተማ መእተዊ ዚኾኖን ማሕተም ስለ ዘጥፍኤ፡ ኣዝዩ
ጕሀየ ዚገብሮውን ጠፍኦ። ከምዚ ኢሉ ምዕዶ ስኢኑ ሐዚ
ኑ ኸሎ ድማ፡ ኣብቲ ዳስ ደቂሱ ኸም ዝነበረ ዘከረ። ስ
ለቲ ዝንጋዔኡውን ተንበርኪኹ ኻብ ኣምላኽ ይቕሬታ ለ
መነ እሞ ብራናኡ ኺደሊ ንድሕሪት ተመልሰ። ነቲ ኺም
ለስ ከሎ ኣብ ልቡ ዝነበሮ ሐዘን እሞ፡ መን እዩ ኼስ
ተውዕሎ ዚኽእል፡ ኣብታ መዕረፊት ክትከውን ጥራይ
እተመደበት ዳስ ስለ ዝደቀሰ ኸኣ፡ እናሐንሳእ እህህ
ይብል፡ እናሐንሳእ ይበኪ፡ እናሐንሳእውን ንገዛእ ርእሱ
ይኸስስ ነበረ። ነታ እተጻናንዮ ዝነበረት ብራና እንተ ረኸ
ብ ኢሉ ኸኣ፡ የማነ ጸጋም እቲ መገዲ ቍሊሕ እናበለ
ይኸይድ ነበረ። ሽዑ ነቲ ብኹፉ ደቂሱሉ ዝነበረ ዳስ እ
ማዕድዩ ረእዮ እሞ ሐጢኣቱ ተዘከሮ፡ ኣዝዩውን ሐዘነ።
(ዕይ ተሰ፡ ፭፤ ፯፡ ፱። ራእ፡ ፪፤ ፭።) ሽዑ ስለቲ ሐጢ
ኣተኛ ድቃሱ መሪር ብኽያት እናበኸየን ከምዚ ኢሉ እ
ናተከዘን መገዱ ኸደ፤ «ዋይ ኣነ ምግዱር ሰብ፤» ከመይ
ኢለ እየ ብቐትሩ ዝደቀስኩ፤ ከመይ ገይረስ ኣብቲ ኸረን
ጸበባ ተገምሰስኩ፤ እወ፡ ክሳዕዚ ንፍቓድ ስጋ ተኣዚዘ፡
ነቲ እቲ ጕይታ እዚ ኸረን እዚ፡ መዕረፍ መንፈስ እቶም
ዝደኸሙ መንገደኛታት ኪኸውን፤ ኢሉ ዘዳለዎ ሰፍራስ
ንጣዕሚ ስጋ ገይረዮ።

ኣየ ንኸንቱ ደኺመ። ከምቲ ደቂ እስራኤል ብም
ኽንያት ሐጢኣቶም ንባሕሪ ኤርትራ እተመልሱ፡ ኣነውን
ከማታቶም ኰይነ፡ ነቲ ብሐጕስ ክኸዶ ዚግብኣኒ ዝነ

በረ መገድስ፥ ሕጂ ብምኽንያት ሐጢአተኛ ድቃስ ብ
ሐዘን እኽዶ አሎኹ። ከምዚ ኹይኑ እንተ ዘይኽውን
ግና፥ ክሳዕ ሕጂ ክንደይ ነዊሕ መገዲ መስለጥኩ ነይረ።
ከምኡ ስለ ዝኾነ ግና፥ ነዛ ሐንሳእ እትኽየድ መገድስ
ሰለስተ ጊዜ ኽማላለሳ ናይ ግዲ እዩ። አየ፥ ጸልማት ለ
ይቲ ዶኾን ኬጕልብበኒ ይኽውን፥ ዘይደቀስኩ እንተ ዝ
ኽውን እሞ መን ምሀበኒ፥ በለ።

ሕጂ ኽአ ናብቲ ዳስ በጽሐ እሞ ሐንሳእ አብኡ
ተቐሚጡ በኸየ። አብ መወዳእታ ግና ብምሕረት እግዚ
አብሄር እተን ሕዙናት አዒንቱ አብ ትሕቲ እቲ አብኡ
ዝነበረ ወንበር ጠመታ እሞ ነታ ጥቕላል ብራናኡ አብ
ኡ ረአያ። እናንቀጥቀጠ ቐልጢፉ አልዒሉ ድማ አብ
ቍርባበሻኡ አእተዋ። እዛ ጥቕላል ብራና እዚአ ንክርስ
ትያን፥ ብህይወት ምእንቲ ኺነብር ዋሕሱ፥ አብቲ ዚና
ፍቕ ዘሎ ዓዲውን መሕለፍ በሩ ስለ ዝኾነት፥ ነቲ ምስ
ረኸባ ተሐጕስዎ ዝነበረ ሐጐሰ እሞ፥ መን እዩ ኼስተ
ውዕሎ ዚኽእል፥ ስለዚ ኸኣ አብቲ እዛ ጥቕላል እዚአ
ዝነበረቶ ስፍራ ኺጥምት፥ ነዒንታቱ ስለ ዝኸፈተሉ፥ ን
እግዚአብሄር እናአመስገነ ተጠንቂቑ አብ ቍርባበሻኡ
አእተዋ እሞ፥ ናይ ሐጐስ ንብዓት እናነብዔ ኽም ብሐ
ድሽ ኪጕዕዝ ጀመረ። ነቲ ዓቐበት ብምቕልጣፍ እናደየ
ቦ ኽነሱስ፥ ይዋእ ክርስትያን፥ ገና ነቲ ዓቐበት ከይወጸ
ኸሎ ጸሓይ ዕረበቶ እሞ ኽም ብሐድሽ ነቲ ናይ ስንፍና
ድቃሱ ዘኪሩ፤ አታ ናይ ሐጢአት ድቃስ፥ አብ ለይቲ
ኽበጽሐ፥ ብዘይ ብርሃን ጸሓይ ክጕዕዝ፥ ነቲ ዜሸብር ናይ
አራዊት ድምጺ ኽሰምዕውን ናይ ግዲ ዝኾነኒ ብሰርኻ
እዩ፥ እናበለ ንገዛእ ርእሱ ይነቅፍ ነበረ። (፩ይ ተሰ፡ ፫፤
፯፥ ፲፫።) ሕጂ ድማ ነቲ አቶ ተጠራጣርን አቶ ፈራህን



ነቶም አናብስ ምስ ረኸቡ፥ ከመይ ገይሮም ከም ዝ
ሰምበዱ፥ ዝነገርዎ ዘከረ እሞ፤ እዞም አራዊትሲ ለካ ም
እንቲ ኺዝርፉ እዮም ብለይቲ ዚዞሩ፥ ከመይ ገይረ ደአ
ኻባታቶም ከምልጥ እየ፤ ምእንቲ ኽይባጣጥሱኒኸ እን
ታይ ክገብር እየ፤ እናበለ ምስ ነፍሱ ተዛተየ። ከምዚ
ኢሉ እናስተንተነውን ንቕድሚት ደፍኤ። ነዚ እናሐሰበ
ኺኸይድ ከሎ፥ አማዕድዩ እንተ ነጸረ ድማ፥ አብ ጥቓ
እቲ አብ ቅድሚኡ ዝነበረ ጽርግያ ሐደ ግሩም ዝኾነ፥
ደመት ዝስሙ አደራሽ ረአየ።

ሽዑ መሕደሪ እንተ ረኸበ ኢሉ እናቐልጠፈ ናብ
ኡ ገጹ ኺኸይድ ከሎ፥ ንክርስትያን ብሕልመይ ርኤኽዎ።
ግናኸ ነዊሕ ከይከደ፥ አብ መንገኡን አብ መንገ እቲ ቐ
ፈርን ዳርባ እምኒ ዚአክል ርሕቀት ኪበጽሕ ከሎ፥ ኣብ
ሐደ ጸቢብ መተሓላለፊ አተወ። ንቕድሚኡ አጸቢቑ
እንተ ጠመተ ድማ፥ አብታ መገዱ ኽልተ አናብስ ረአየ
እሞ፤ ነቲ ንአቶ ተጠራጣርን ንአቶ ፈራህን ንድሕሪት ዝ
መለሰም ነገር ሕጂ ረኸብክዎ፥ እናበለ ተከዘ። ግናኸ
ንሱ ደአ ነቲ ሰንሰለት ዘይረአዮ ኹይኑ እምበር፥ እቶም
አናብስሲ ተአሲሮም እዮም ዝነበሩ። ሕጂ ክርስትያን፤ ብ
ዘይ ሞት ዚጸንሐኒ የልቦን፤ ኢሉ እናሐሰበ፥ ከምቲአቶም
ንድሕሪት ኪምለስ ደለየ። እቲ ትጉህ ዝስሙ ቐፈር ግና
ንክርስትያን፥ ንድሕሪት ኪምለስ እናሐሰበ፥ ደው ኢሉ
ምስ ረአዮ፤ አታ፥ ክሳዕ ክንድዚዶ ድኹም ኢኻ፤ እናበ
ለ አድሀየሉ (ማር፡ ፬፤ ፴።) እሞ፤ እዞም አናብስ እዚአቶም
ነቶም እምነት ዘለዎም መዓዘቢ፥ ነቶም እምነት ዜብሎም
ግና ነቲ ጕድለት እምነቶም መግለጺ ምእንቲ ኺኾኑ
እዮም አብኡ ተገዶሮም ዘለዉ፥ ስለዚ አጆኻ፥ ተአሲሮም

እዮም ዘለዉ። እምበአርከ ገለ ዜናርህ የብልካን እሞ በታ
ማእከል መገዲ ትኽ ኢልካ ኺድ፣ በሎ።

ድሕርዚ ክርስትያን ነቶም አናብስ ፈሪሁ ራዕራዕ
እናበለ ንምኽሪ እቲ ቐፈር ሰሚዑ፣ ንቕድሚት ገጹ ኺ
ኸይድ ርኤኽዎ። ግናኸ እቶም አናብስ፣ ኪጎዝሙ ደአ ሰም
ያም እምበር፣ ገለኳ አይገበርዎን። ሽዑ ኻብ ሐጐስ እተ
ላዕለ ኽሳዕ ናብቲ ቐፈር ዘለዎ ደገ ዚበጽሕ እናጣቕዔ ኸደ
እሞ ነቲ ቐፈር፣ ጐይታይ፣ እንታይ ቤቱ እዩ እዚ፣ ኢሉ
ሐተቶ። እቲ ቐፈር ከአ፣ እዚ ቤት እዚ፣ እቶም መናን
ያን ዘበሉ ኺዐርፉሉን ኪጸናንዑሉን ኢሉ፣ ጐይታ እዚ
ኸረን እዚ ዘስርሖ እዩ፣ ኢሉ መለሰሉ። መሊሱውን ካ
በይ ክም ዝመጸን ናበይ አቢሉ ኸም ዚኸይድን ሐተቶ።

ክርስትያን ድማ፣ አነ ኻብታ ኸተማ ጥፍአት እየ
ዝመጻእኩ፣ ናብ ከረን ጽዮን አቢለውን እኾዕዝ አሎኹ።
ጐይታይ፣ እንተ ትፈቕዱለይሲ፣ ጸሓይ ስለ ዝዐረበትንስ፣
ለሚ ለይቲ አብዚ ኽሐድር ምፈቶኹ፣ በሎ።

ቀፈር፣ እንታይ እዩ ስምካ፣

ክርስትያን፣ ሕጂ ክርስትያን እዩ ስመይ፣ ቀደም ግና
ብዘይ ጸጋ እየ ዝበሀል ዝነበርኩ። ካብቶም እግዚአብሄር
አብ ድንኳን ሴም ዘሕደሮም ዓሌት ያፈት እየ። (ዘፍ፣
፱፣ ፳፯።)

ቀፈር፣ ጸሓይ ክሳዕ እትዐርብ ደአ እንታይ አደን
ጐየካ፣

ክርስትያን፣ አነ ምግዱር ሰብ፣ አብቲ አብ ፍርቂ
እዚ ኸረን እዚ ዘሎ ዳስ ዘይደቀስኩ እንተ ዝኸውንሲ፣
ቅድሚ ሕጂ ምአቶኹ ነይረ። እቲ ደቂሰ ኸሎኹ፣ እዚ
ማሕተመይ ዘይጠፍአኒ እንተ ዚኸውን ድማ፣ ዛጊት አብ
ዚ ምአቶኹ ነይረ። ነቲ ማሕተመይ አብ ርእሲ እቲ ኸ



ረን ክሳዕ ዝበጽሕ ከይዘከርክዎን፣ አብኡ ምስ በጻሕኩ
ደልየ ምስ ስአንክዎን ከአ፣ ምስ ሕዙን ልበይ ናብቲ
ደቂሰሉ ዝነበርኩ ስፍራ ኽምለስ ናይ ግዲ ኾነኒ። ነቲ
ማሕተመይ አብኡ ምስ ረኸብክዎ ግና፣ እኔኹ መጺኤ።

ቀፈር ከአ፣ ጽቡቕ፣ በል ካብዘን አብዚ ዘለዋ ደናግል
ሐንቲ ኽጽውዐልካ እየ እሞ፣ እቲ ተግባርካ ዚሐጐስ
እንተ ኾይኑስ፣ ከም ስርዓት እዚ ገዛ እዚ፣ ንሳ ናብቶም
ካልኦት ስድራ ቤት ክትወስደካ እያ፣ በሎ። እዚ ኢሉ
ድማ፣ እዚ ንቑሕ ቀፈርዚ ቃጽል ገይሩ ጸውዔ እሞ፣
በዚ ደሃይ እዚ ሐንቲ ሀድእትን ጽብቕትን፣ ጥበብ ዝስ
ማ ድንግል፣ ብአፍ ደገ እቲ አደራሽ መጸት እሞ ስለ
ምንታይ ከም ዝጸውዓ ሐተተቶ።

ቀፈር ከአ፣ እዚ ሰብዚ ካብ ናይ ጥፍአት ከተማ
መጺኡስ ናብ ከረን ጽዮን ዚኸይድ እዩ፣ ስለ ዝደኸመን
ዝጸልመቶን ከአ አብዚ ኺሐድር ለሚኑኒ፣ አነውን ንአ
ኺ ኽጽውዐሉ፣ ንስኺ ድማ ምስኡ ተዛራሪብክስ፣ ጽ
ቡቕ ከም ዚመስለኪ፣ ኤረ ከም ሕጊ እዚ ገዛ ኽትገብ
ርሉ፣ ነጊረዮ አሎኹ፣ በላ።

ድሕርዚ ድማ እታ ድንግል ንክርስትያን እንተዋይ
ምኳኑን ካበይ ከም ዝመጸን አበይ ገጹ ኸም ዚኸይድን፣
ሐተተቶ፣ ንሱ ድማ ነገራ። አብ መገዱ ኸመይ ኢሉ
ኸም ዝመጸውን ጠየቐቶ እሞ፣ ነገራ። ድሕሪኡውን አብቲ
መገዲ እንታይ ከም ዝረአየን እንታይ ከም ዝረኸበን
ሐተተቶ። ነዚ ምላሽ ምስ ሀበ ኸአ፣ ስሙ ሐተተቶ እ
ሞ፣ ስመይ ክርስትያን እዩ፣ እዚ ስፍራዚ፣ ጐይታ እዚ
ኸረንዚ ነቶም መናንያን መዕረፊአምን መጸግዒአምን ኪ
ኸውን ኢሉ ዘስረሖ እዩ ሰሚዔ እሞ፣ አብዚ ንምሕዳር
አዝየ ሃረር እብል አሎኹ፣ በላ። ንሳ ኸአ ፍሽኽ በለቶ

እሞ፣ ኣዒንታ ብንብዓት መልኤ። ሐንሳእ ትም ኢላ ጸኒሓ ድማ፤ ክልተ ወይስ ሰለስተ ኻብ ስድራ እዚ ቤት እዚ ኽጽውዐልካ እየ፣ በለቶ እሞ ኣብቲ ኣፍ ደገ ጕይያ፣ ምስትውዓል፣ ፍርሃተ እግዚኣብሄር፣ ፍቕሪ ክርስትና ዝስሞም ሰለስተ ሰብ ጸውዓት። እዚኣቶም ክኣ ቕሩብ ምስኡ ምስ ተዛራረቡ፣ ኣብ ቤት ኣእተውዎ። ሐያሎ ኻብቶም ደቂ እቲ ገዛ ድማ፤ እዚ ቤት እዚ ንኸምዚ ኸማኻ ዝበሉ መንገደኛታት መሕደሪ ኺኹኖም ኢሉ፣ ጐይታ እዚ ኸረንዚ ዘስርሖ እዩ እሞ፣ «ኣታ ብሩኽ ናይ ጐይታ፣ እቶ፣ እቶ፣» እናበሉ ኣብ ልዳት እቲ ደገ ተቐበልዎ። ንሱውን ርእሱ ኣትሒቱ ኣቢሉ ሰዐቦም እሞ ኣትዩ ተቐመጠ። ሽዑ ኸኣ ገለ ዚስተ ሀብዎ። ጊዜ ብኸንቱ ምእንቲ ኸይሓልፍ ኢሎም ድማ፣ ድራር ክሳዕ ዚቕረብ፣ ገሊኦም ቊም ነገር ዘረባ ምስ ክርስትያን ኪዛራረቡ ተሳማምዑ። ነዚ ኸኣ ፍርሃተ እግዚኣብሄርን ምስትውዓልን ፍቕሪ ክርስትናን ተሐርዩ።

ፍርሃተ እግዚኣብሄር፤ በል ኣታ ሕያዋይ ክርስትያን፣ ኣብ ቤትና ኽትሐድር ብፍቕሪ ኻብ ኣእቶናካስ፣ ገለ ንጥቕምና ዚኸውን እንተ ረኸብና፣ ብዛዕባ መገድኻ ምሳኻ ኽንዛራረብ ፍቐደልና።

ክርስትያን፤ ተሐጒሰ፣ እዚ ስለ ዝሐሰብኩም እኳ ኣዝዩ ባህ ይብለኒ።

ፍርሃተ እግዚኣብሄር፤ ከመይ ጌርካ ኢኻ ነዚ ንብረት መናንያን ዝሐረኻ፤

ክርስትያን፤ ኣብታ ዘሎኹያ ስፍራ እንተ ጸናሕኩ፣ ዓጋቲ ዜብሉ ጥፍኣት ኪረኽበኒ እዩ፣ እናበለ ዜሸብር ድምጺ ኣብ እዝነይ ኰይኑ እናጨርሔ ኻብ ዓደይ ሰጒጉኒ።



ፍርሃተ እግዚኣብሄር፤ ከመይ ጌርካ ደኣ ኻብ ሃገርካ በዛ መገዲ እዚኣ ወጻእካ፤

ክርስትያን፤ እግዚኣብሄር ፈቒድዎ። ብናይ ጥፍኣት ፍርሃት ተታሒዘ፣ ኣብ ዘብሎ ጠፊኡኒ፣ ኣብኡ ዮውፍርሃት ኢለ ኽንቀጥቀጥን ክበክን ከሎኹ፣ ወንጌላዊ እተባህለ ሰብኣይ መጺኡ፣ ነታ ኣነ ባዕለይ ከቶ ኽረኽባ ዘይምተኽእለኒ ጸበብ ደገ ሐበረኒ እሞ ናብታ ኣብዛ ቤት እዚኣትኽ ኣቢላ እተእቱ መገዲ ኣሕለፈኒ።

ፍርሃተ እግዚኣብሄር፤ በቲ ገዛ ኣስተርጓሚ ኣቢልካዶ ደኣ ኸይሐለፍካ፤

ክርስትያን፤ ሐሊፈ እባ ደኣ፣ ኣብኡ ዝርኤኹዎኳ ከቶ ኽሳዕ ዕለተ ሞተይ ክርስዖ ኣይኽእልን እየ። ምናዳኳ ንመታሓሰብያ ዚኹናኒ እዘን ሰለስተ ነገር እዚኣተን ርእየ ኣሎኹ፤ ማለት ሰይጣን እናተኻራኸረ ኽነሱስ፣ ክርስቶስ ኣብ ልቢ ሰብ በቲ ግብሪ ጸጋኡ ኸም ዚፀዩ፣ ርእየ። ሐደ ሰብ ድማ ድሕሪ ሕጂ ኻብ ኣምላኽስ ምሕረት የብለይን፣ ክሳዕ ዚብልን ተስፉ ኽሳዕ ዚቈርጽን ሐጢኡ ኸም ዝነበረ፣ ርእየ። ከምኡውን ነቲ ብሕልሙስ መዓልቲ ፍርዲ ኸም ዝበጽሖ ዝመሰሎ ሰብ ርእየዮ።

ፍርሃተ እግዚኣብሄር፤ ብዛዕባ እቲ ሕልሚ ኺዛረብ ከሎኸ ሰሚዕካዮዶ፤

ክርስትያን፤ እወ፣ ኣዝዩ ዜሸብር ስለ ዝኹነ እኳ ንልበይ ኣናዊጽዎ፣ ምስናይዚ ግና፣ ስለ ዝሰማዕክዎ ተሐጒሰ ኣሎኹ።

ፍርሃተ እግዚኣብሄር፡ እሞኸ ኣብ እንዳ ኣስተርጓምስ እዚ ጥራይ ዲኻ ዝርኤኻ፤

ክርስትያን፤ ኣብ ሐደ ግሩም ዝኹነ ኣደራሽ እባ ወሲዱኒ፣ እቶም ኣብኡ ዝነበሩ ሰባት ከመይ ዝበለ ወርቂ

ለቢሰም ከም ዝነበሩውን አርእዩኒ። ማንም ምእንቲ ኽይአቱ ኺ.ኽልክሉ ኢ.ሎም፡ ዕጡቓት ሰባት አብቲ ደገ ተሰሊ.ፎም ነበሩ እሞ፡ ሐደ ሰብ፡ ሴፉ መዚዙ፡ ብድፍረት ብማእከሎም ፊ.ንጢ.ሱ ሐለፊ.፤ ናይ ዘለአለም ብጽእና ኽትረክብ ኢ.ኻ እሞ እቶ፡ ድማ ይበሀል ነበረ። እዚ. ኹሉ ኽመይ ገይሩ ንልበይ ዘይመሰጦ ይመስለኩም። ዚ.ነውሕ መገዲ. እንተ ዘይ.ሀልወንስ፡ አብ ቤት እቲ ሕያዋይ ሰብ እቲ ሐደ ዓመት ምሉእ እኳ ምተቐመጥኩ ነይረ።

ፍርሃተ እግዚ.አብሄር፡ አብ መገዲ.ኻ ገለ ኻልእ ነገርዶ ርኢ.ኻ፧

ክርስትያን፤ ርእየ እወ፡ ቅሩብ ንቕድሚት ምስ ደፋእኩ፡ ሐደ ደም እተዐለሰ ሰብ አብ ዕጸይቲ ተሰቒሉ ርእየ፡ ንእኡ ብምጥማት ጥራይ ከኣ እቲ ዚ.ጭቀነኒ ዝነበረ ኸቢ.ድ ጾር ካብ መንኩበይ ወዲ.ቑለይ። ቅድሚ ሸው ኸምዚ. ዝበለ ስለ ዘይርኤኹ ድማ፡ አዝዩ አደነቖኒ። ነቲ ደም እተዐለሰ ሰብአይ ደው ኢ.ለ ኽጥምቶ ኸሎኹ ድማ፡ ሰለስተ ብሩሃት መናፍስቲ መጹኒ እሞ፡ እቲ ሐደ ኻብታቶም ሐጢ.አተይ ከም እተሐከ መስከረለይ። እቲ ኻልኣይ ከኣ፡ ነቲ ተኸዲነዮ ዝነበርኩ ጨርቂ ደርብዩ፡ ነዚ. ለቢሰዮ ዘሎኹ ጥልፊ ባርኖስ አልበሰኒ። እቲ ሳልሳይውን፡ ነዚ. አብ ግምባረይ እትርእይዎ ዘሎኹም ማሕተም ገበረለይ እሞ፡ ነዚ. ሕቱም ብራና እዚ. ሀበኒ። ከምዚ. እናበለ ኸኣ ነቲ ጥቕላል ብራናኡ ካብ ቊርባበሻኡ አውጽኦ።

ፍርሃተ እግዚ.አብሄር፤ ካልእ ካብኡ ዚ.በልጽ ዶኹን ርኢ.ኻ ትኸውን፧

ክርስትያን፤ እዚ. ቕድም ዘዘንቶኽዎ ኹሉ ብሉጽ እዩ፡ ስለ ምርኣይ ግና ኻልእውን ርእየ። ከምዚ. ኢ.ለ ንቕድሚት ምስ ከድኩ፡ ሰነፍ፡ ሃካይ፡ ሕቡን እተባህሉ



ሰለስተ ሰባት ካብቲ መገዲ ቕሩብ ፈንተት ኢ.ሎም፡ ኣእጋሮም ብሰንሰለት ተአሲ.ሮም ደቂሶም ርእየ። ከተንስኦም እኳ ተጋዲ.ለስ፡ ምኺ.ን አብዩኒ። ንአፍኣውን ግብዝናን እኳ፤ ንጽዮን ክንከይድ፡ ኢ.ሎም በቲ ቐጽሪ ኺ.ሐኹሩ ርእየዮም፡ ግናኸ ኸምቲ ዝነገርክዎም እሞ ዘይአመንም፡ ቀልጢ.ፎም ጠፍኡ። ምናዳ ግና ነዚ. ኸረን ንምድያቡ ኽምኡውን ካብ አፍ እቶም አናብስ ንምምላጥ አዝየ ተሸጊረ ነይረ። እቲ ሕያዋይ ቀፊር አብቲ ደገ እንተ ዘይጸንሐንስ፡ ብርግጽ ንድሕሪት ምተመለስኩ ነይረ፡ ከምኡ ሳላ ዝኾነ ግና፡ እግዚ.አብሄር ይመስገን፡ አብዚ. በጺ.ሔ እኔኹ፡ ንስኻትኩም አብዚ. ስለ እተቐበልኩምኒውን፡ ኤመስግነኩም አሎኹ።

ድሕርዚ.፡ ምስትውዓል ገለ ኺ.ሐቶ እሞ ምላሽ ኪ.ህብ ንክርስትያን ለመኖ።

ምስትውዓል፤ እናሐንሳእካ እቲ ዝሐደግካዮ ሃገርዶ ትዝ ይብለካ እዩ፧

ክርስትያን፤ ብብዙሕ ሕፍረትን ምፍንፋንን ግዳ እየ ዝዝክሮ እምበር፡ እወ፡ እናሐንሳእሲ. ትዝ ይብለኒ እዩ። ናብቲ ዝገደፍክዎ ሃገር ንምምላስ ድላይ እንተ ዚ.ሀልወኒስ፡ ብዙሕ ምኽንያት ነይሩኒ አይምሸገረንውን ነይሩ። "ሕጂ. ግና እትሐይሽ፡ ማለት ሰማያዊት ሃገር እና ፍቕ አሎኹ።" (እብ፡ ፲፩፡ ፲፭፡ ፲፮።)

ምስትውዓል፤ ሕጂ.ኸ ገለ ኻዞቲ ናይ ቀደም ንብረትካዶ ተማሊ.እካ አሎኺ.፧

ክርስትያን፤ ክይፈቶኹ ደኣ እየ እምበር፡ እወ ተማሊ.ኤ አሎኹ። ምናዳኳ እቲ ኣነን ደቂ ሃገረይን ቀደም ባህ ዝበልናሉ ስጋዊ ሐሳብን ትምኒትን አብ ውሽጠይ ገና ስለ ዘሎኒ፡ ሕጂ. ሐዘን ኰይኑኒ አሎ። ከም ፍቓደይ እንተ

ዚኸውን ግና፡ ድሕሪ ደጊምሲ ከቶ ኽዝክሮ አይምፈቶ ኹን። «ነቲ ዝጸልኦ እገብሮ አሎኹ እምበር፡ ነቲ ዝደልዮ አይኰንኩን ዝገብሮ ዘሎኹ።» (ሮሜ ፯፡ ፲፭-፳፩።)

ምስትውዓል፤ ነዚ ዜሕዝነካ ዘበለ ትምኒትክ እናሐንሳእ ስዒርካዮዶ ትፈልጥ ኢኻ፧

ክርስትያን፤ ዅሉሳዕ ግዳ አይኰነን እምበር፡ እወ፡ ከምኡ ምስ ዚኸውንሲ አዝዩ እኳ ባህ ይብለኒ እዩ።

ምስትውዓል፡ ነቲ ፈተናታት ዘበለ ብምንታይ ጌርካ ኸም እትስዕሮ'ኸ፡ ይዝከረካዶ አሎ፧

ክርስትያን፤ እወ፤ ነቲ አብ መስቀል ዝርኤኽዎ ሰብ ምስ ዝዝክር፡ እዚ ይሕግዘኒ። ነዚ ለቢሰዮ ዘሎኹ ጥልፊ ባርኖስ እንተ ተመልከትኩ፡ ይሕግዘኒ። ነዚ አብ ቍርባበሸይ ዘሎ ጥቕሉል ብራና እንተ ጠመትኩ ድማ ይሕግዘኒ እዩ። ነቲ ዝኸዶ ዘሎኹ ሃገር ብምሕሳብ ልበይ ምስ ዚነድኒ፡ በዚ ኹሉዚ ገይረ ኸም ዝስዕሮ፡ ይፍለጠኒ እዩ።

ምስትውዓል፤ ክሳዕ ክንድዚ ንኸረን ጽዮን ዘናፈቐካኸ እንታይ እዩ፧

ክርስትያን፤ ነቲ አብ መስቀል ተሰቒሉስ ሞይቱ ዝርኤኽዎ ሰብአይሲ ህያው ኰይኑ አብኡ ኽርእዮ ተስፋ ስለ ዘሎኒ እየ ዝናፍቕ ዘሎኹ። ካብዚ ኽሳዕ ሎሚ ዚስቀየኒ ዘሎ እኩይ ዘበለ አነ ሐራ ኸም ዝወጽእውን ተስፋ ስለ ዘሎኒ፡ አብኡ ሞት የልበን፡ ይበሃል እዩ እሞ፤ ምስቶም አነ አብሊጸ ዘፍቅሮም ብጾት ክነብር ስለ ዝኹንኩ እየ፤ ንኸረን ጽዮን ዝናፍቕ ዘሎኹ። (ኢሳ፡ ፳፭፤ ፰። ራእ፡ ፳፩፤ ፬።) ንሱ ንጸረይ አራጊፉለይ እዩ እሞ፡ አነ፡ ንእኡ ብሐቂ ኤፍቅሮ እየ። እዚ አብ ውሽጠይ ዘሎ እኩይ ሕማም ድማ አዝዩ የድክመኒ አሎ፡ ስለዚ ምስ



ቶም ዅሉ ጊዜ፤ ቅዱስ፡ ቅዱስ፡ ቅዱስ ዚብሉ ሐቢረ፡ አብቲ አነ ዘይሞተሉ ስፍራ ኽነብር እዩ ድላየይ።

ሽዑ ኸአ ፍቕሪ፤ ተመርዒኻ ዲኻ፧ ሰድራኸ አለዉኺዶ፧ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ድማ፤ እወ፡ ሰበይትን አርባዕተ ቈልዑን አለዉኒ፤ ኢሉ መለሰሉ።

ፍቕሪ፤ ከመይ ደአ ዘይተማላእካዮም፧

ሽዑ ክርስትያን አምሪሩ በኸየ እሞ፤ ክንደይ ዘይተጋደልክዎም ይመስለኩም፡ ንሳቶም ግና አሽንኳይ ኪስዕቡንስ፤ ምእንቲ ኽይምንን ደአ ተጻረሩኒ፡ በሎ።

ፍቕሪ፤ ግናኸ አብኡ ምትራፍ ዓብዪ ፍርሃት ከም ዘለዎ፡ ንስኻ ኽተረድኦም ምተገብአካ ነይሩ።

ክርስትያን፤ ነዚ ድማ ገይረዮ፡ ዘላግጸሎም ዘሎኹ መሲልዎም ደአ፡ ምእማን አብዮምኒ እምበር፡ ነቲ አምላኽ ዝገለጸለይ እኳ፤ እዛ ኸተማና ኽትጠፍእ እያ፤ ኢለ ነጊረዮም።

ፍቕሪ፤ ነቲ ዝመኽርካዮም ምኽሪ ምእንቲ ኺባር ኸልካኸ፡ ንአምላኽዶ ለሚንካዮ፧

ክርስትያን፤ አጸቢቐ፡ ንበዓልቲ ቤተይን ንደቀይን አዝየ ኤፍቅሮም እየ እሞ፡ ብፍጹም ልበይ፤ ብፍቕሪ ከም ዝለመንክዎ፡ ባዕልኹም ከተስተውዕልዎ ትኽእሉ ኢኹም።

ፍቕሪ፤ እቲ ንአኻን ንኣ ኸተማን ቀሪቡኩም ዝነበረ ጥፍአት አጸቢቑ ተገሊጹልካ ነይሩ እዩ ይመስለኒ እሞ፤ ነቲ ብዛዕባኡ ዝነበረካ ፍርሃትን ሐዘንንካ ኽይነገርካዮምዶ፧

ክርስትያን፤ ክንደይ ጊዜ እባ ነቲ አብ ልዕሌና ጠልጠል ኢሉ ዝነበረ ፍርዲ እናስተንተንኩ፡ መሪር ብኽ

ያት ዝበኼኽምን፡ ሰንፈላል ኰይንዎ ዝነበርኩን ጥራይ
እኳ ምእኽሎም ነይሩ፣ ግናኸ እዚ ኹሉ ንኣይ ንምስ
ዓብ ከቶ ኣየረድኣምን።

ፍቕሪ፡ እንታይ ኣመኽንዮም እዮምከ ዘይስዐቡኺ፧

ክርስትያን፧ በዓልቲ ቤተይ እዛ ዓለም እዚኣ ኸይት
ጠፍኣ ኢላ፣ ደቀይ ድማ ኹላቶም ብዘይጠቅም ጣዕሚ
ንእስነት ተዋሒጦም እዮም፣ በበይኑ ዝኾነ ምኽንያት እና
ኣማኽነዩ፡ ከምዚ ኾይነ ንበይነይ ክመጽእ ዝጠንጠኑኒ።

ፍቕሪ፧ እቲ ስዐቡኒ ኢልካ ኽትምዕዶም ከሎኻ
ደኣ፣ ምናልባሽ በቲ ኽንቱ ንብረትካ ዐንቂፍካዮምሲ፣
ነቲ ቓልካ ኣፍሪስካዮ ኸይትኸውን፧

ክርስትያን፧ ብዙሕ ጕድለት ከም ዝነበረኒ እፈልጥ
እየሞ፣ ነቲ ንብረተይሲ ክንእዶ ኣይኽእልን እየ። ነቲ ብ
ትምህርትን ብቑም ነገርን ንብዙሓት ኪጠቅም ኢሉ እተ
ሐስበ ነገር እኳ ሐደ ሰብ በቲ ሕማቕ ኣደቡ ገይሩ ኼ
ባላሽዎ ኽም ዚኽእል፣ እፈልጥ እየ። ኣነ ግና ነዚ ምም
ናነይ ዚንዕቕ ሕማቕ ኣርኣያ ኸይገብር እናበልኩ፣ ኣዝየ
እጥንቀቕ ነይረ። ነቲ ንሳቶም ቍጫጭ ዘይቜጽርዎ ንእ
ሽቶ ነገር፣ ስሌኣቶም ኢለ እንተ ርሒቕኩሉ እኳ፧ ከላ፣
ጥንቃቑኻስ በዚሑ፣ ይብሉኒ ነይሮም። ኣብ ቅድሚ ኣም
ላኽይ ከይእብስ፡ ንብጻየይውን ከይብድሎ፣ ኣዝየ እፈርህ
ነይረ። በዚ ዓብዩ ፍርሃተይ ተዐንቂፎም እንተ ኾይኖም
እንድዒ፣ ብኻልእ ነገር ግና ዝዐንቀፍክዎም ኣይመስለንን።

ፍቕሪ፧ ከምኡ ኽኣ ቃየል፣ ግብሪ ሐዉ ሰናይ፣ ግብሩ
ግና እኩይ ስለ ዝነበረ፣ ንሐዉ ጸልኦ። (፩ይ ዮሃ፡ ፫፡ ፲፱።)
በዓልቲ ቤትካን ደቅኻን በዚ ጥራይ እንተ ኾይኖም ዝ
ጸልኡኺስ፡ ንሳቶም ጸረ ሰናይ ምኺኖም በዚ ይፍለጡ
እለዉ፡ ንስኻ ግና ንነፍስኻ ኣድሒንካያ። (ህዝ፡ ፫፡ ፲፱።)



ክሳዕ ድራር ዚቕረብ ድማ ኽምኡ እናበሉ ኺዛራ
ረቡ፣ ብሕልመይ ርኤኽዎም። ድራር ምስ ተዳለወ ግና፣
ኪድረሩ ቐረቡ። «እቲ መኣዲ ድማ ዝበለጸ ምግብን እተ
ጻለለ ወይንን መሊኡ ነበረ።» ኣብቲ መኣዲ ኽለዉ ኽኣ
ብዛዕባ ጐይታ እቲ ኽረን፡ ማለት ስለቲ ኣጋባብራኡን
ነዚ ኽረን እዚ ንምንታይ ኢሉ ኽም ዝገበሮን፣ ነቲ ዝ
ነበርዎ ገዛውን ስለምንታይ ኢሉ ኽም ዝሰርሖን፣ ይዛራ
ረቡ ነበሩ። ንሱ ዓብዩ ጅግና፣ ብርቱዕ ተዋጋኣይ ነይሩ፣
ምስቲ «ስልጣን ሞት ዝነበሮ» ተዋጊኡ ኽኣ ስዒሩ፧
እናበሉ ብዛዕባኡ ይዛራረቡ ኽም ዝነበሩ ድማ፣ በቲ ንግ
ግሮም ኣስተውዐልኩ። (እብ፡ ፱፧ ፲፬፡ ፲፫።) እዚ ኹሉ
ኺገብር ከሎ ኽኣ፧ ንርእሱ ዚፍርህ ነገር ነይርዎ፡ ስለዚ
ኹሉውን እየ ኣነ ኣዝየ ዘፍቅሮ ዘሎኹ።

ከምቲ ንሳቶም ዝበልዎን ኣነውን ዝኣምኖን፧ ነዚ
ብብዙሕ ምፍሳስ ደሙ እዩ ዝገበሮ እሞ፡ ብምኽንያት
እቲ ንጹህ ፍቕሪ ዓዱ ኣብቲ ንሱ ዝገበሮ ዘበለ ኹሉ
ንኽብሪ ጸጋኡ ገለጸ። ገሊኣቶም ካብዞም ደቂ ገዛ ኽኣ
ድሕሪ እቲ ኣብ መስቀል ሙማቱ ንእኡ ኽም ዝረኣይ
ዎን፣ ምስኡ ኽም እተዛረቡን፣ ነቶም መሳኪን መናንያን
ኣዝዩ ኽም ዚፍቅሮም፧ ካብ ገዛእ ከናፍሩ ምስማዖምን
ካብ ምብራቕ ክሳዕ ምዕራብ ድማ ኽምኡ ዝበለ መፍቀ
ሪ ከቶ ኽም ዜልቦን፣ ባዕላቶም መስኪሮም ኣለዉ።

ንድኻታት ምእንቲ ኼጸጉ ኢሉ ንኽብረቱ ኽም ዝ
ገደፎ፣ እዚ መፈለጥታኡ እዩ፣ በሉ። ደሐር ከኣ፧ ኣብ ከ
ረን ጽዮን ንበይነይ ክነብር ኣይፈቱን እየ፧ ኢሉ ኺዛረብ
ከሎ ኽም ዝሰምዕዎ፣ ነገሩ። ኣብ መወዳእታ ድማ፡ ነቶም
ካብ ጐዳፍን ሐመኹስትን ዚመጹ፣ ብፍጥረቶም ጨርቃ
ማት ዝኾኑ መናንያን፡ ንሱ መሳፍንቲ ኺገብሮም እዩ፣

ኢሎም ተዛሪቦም ኣለዉ። (፩ይ ሳሙ፡ ፱፤ ፳። መዝ፡ ፻፲፫፤ ፯።)

ከምዚ ኢሎም እናተጻወቱ ድማ ኽሳዕ ፍርቂ ለይቲ ጸንሑ፣ ድሕሪኡ ግና ንነፍሶም ኣብ ኣምላኽ ኣማዕቊቦም ኪድቅሱ ኸዱ።

እቲ መንገደኛ ስብኣይ ከኣ ኣብ ሐደ፡ ብሸንኽ ምብራቕ ዝመስከቱ ደርቢ ናይቲ ዓብዩ ኣደራሽ ደቀሰ። እቲ ኣደራሽ ከኣ ሰላም እዩ ስሙ። ክርስትያን፡ ክሳዕ ዚወግሕ፣ ኣብኡ ደቀሰ፡ ምስ ወግሐ ድማ፡ ከምዚ ኢሉ ዘመረ፤

ብሩኽ መድሓኒየይ፣ ኣበይ እየ ዘሎኹ፤
ብሳላኻ ሰኽመይ ተራጊፉ፣
ንመናንያንሲ ኽንደይ ኰን ተፍቅሮም፣
ዜዕርፉሉ ኣደራሽ ኣብዚ ሰሪሕክሎም።
ኣብዚ ሰላማዊ ኣደራሽ ካብ በጻሕና፣
ሃገር ጽዮን ደጊም ቀሪብናያ ኢና።

ሽዑ ኹላቶም ተንሲኦም፣ ሐያሎ ንግግር ምስ ተዛሪረቡ፣ እቶም ስድራቤት ንክርስትያን፤ ነቲ ናይዚ ገዛዚ ዕጹብ ዝኾነ ነገር ከየርኤናካ ኻብዚ ኣይትኸይድን ኢኻ፤ ኢሎም ቅድም ኣብ ሐደ እንዳ መጻሕፍቲ ወሰድዎ እሞ ነቲ ጥንታዊ ዛንታ ዘለዎ መጻሕፈቲ ኣርኣይዎ። ኣብ መንጎኡውን፣ ከምቲ ኣነ ብሕልመይ ዝርኤኽዎ፣ እቲ ጐይታ እዚ ኸረንዚ ወዲ እቲ ብሉየ መዋዕል ከም ዝኾነ፡ ወለዶኡ ድማ ኻብ ዘለኣለም ከም ዝኾነ፣ ቍጽሪ ወለዶኡ ኣርኣይዎ። (ዳን፡ ፯፤ ፱።) ዛንታ እቲ ዝዐየዮ ግብርታት ዘበለውን ኣብዚ መጽሐፍ እዚ ተጽሒፉ ኣሎ፣ ከምኡ ኸኣ ስም እቶም ኣሽሓት ኣገልገልቱ ኣብኡ ጽሑፍ እዩ፣ እቲ ነዚኣቶም ዝሀቦም ስፍራ ድማ ብምንዋሕ ጊዜ ኹነ ብቲ ናይ ፍጥረት ምብልሻው ኰነ ዘይፈርስ እዩ።



ድሕርዚ ኸኣ እቶም ደቂ እቲ ገዛ ብዛዕባ እቶም ኣገልገልቲ ጐይታ እዚ ቤት እዚ ዝገበርዎ ዓበይቲ ግብርታት ንክርስትያን ኣንበቡሉ፣ ከምዚ ኢሎም፤ "ንሳቶም ብእምነት ንመንግስትታት ሰዐርዎም፣ ጽድቂ ገበሩ፣ ነቲ ተስፋ እቶ ገብሮ ረኸቡ፤ ንኣፍ ኣናብስ ዐጸዉ፣ ንሐይሊ ሐዊ ኣጥፍኡ፣ ካብ ስሕለት ኣስያፍ ደሐኑ፣ ካብ ድኻም ሐዊ... ኣብ ውግእ ሐየሉ፤ ንሰራዊት ኣህዛብውን ኣህበርትዑ፣ ኣብ ውግእ ሐየሉ፡ ንሰራዊት ኣህዛብውን ኣህደምዎም።" (እብ፡ ፲፩፤ ፴፫፡ ፴፬።)

ድሕርዚ ኸኣ፣ ነቶም ንጐይታኣም ቀደም ዝጸረፍዎ፣ ንስራሑውን ዝነዐቑ ኽይተረፈኳ፤ ንምቕባሎም ፍቓድ ከም ዘለዎ ዚነግር፣ ካብቲ ናይ እዛ ቤት እዚኣ ኻልእ ዛንታ ኣንበቡሉ። ብዛዕባቲ ናይ ቀደም ዘበናት ኰነ፡ ብዛዕባ እዚ ሐድሽ ከኣ ኻልእ ዜደንቕ ዛንታ ኣርኣይዎ። እቲ ቐደም እተባህለ ትንቢት፡ ነቶም ጸላእቲ ንምሽባርን ምንቅጥቃጥን፤ ነቶም መናንያን ግና ንሐጐስን ንምጽንናዕን ኵሉ ኽም ዚፍጸም፣ ንክርስትያን ኣርኣይዎ።

ንጽባሒቱ ድማ ኣብ ሐደ ገዛ ኣጽዋር ወሰድዎ እሞ ነቶም ናብ ጽዮን ኣቢሎም ዚግስግሱ መናንያን ኪኾኖም ኢሉ ጐይታኣም ዝቐረበሎም፤ ከም እኒ ሴፍ፣ ዋልታ፣ ቍራዕ ርእሲ፣ ድርዒ ሐጺን፡ ዘየባትኽ ጸሎት፣ ዘይእርግ ጫማ፤ በበይኑ ዝኾነ መሳረርያ ኣርኣይዎ። (ኤፌ፡ ፮፤ ፲፫-፲፰።) እቲ ንምግልጋል ጐይታኣም ዚኸውን ኣብኡ ተረቢቡ ዝነበረ ኣጽዋር ከኣ ንኽንዲ ኸዋኽብቲ ሰማይ ዝምብዛሖም ሰባት ዚኣክል እዩ።

ድሕሪኡ ኸኣ እቶም ኣገልገልቲ እቲ ጐይታ ዜደንቕ ዕዮ ዝሰለጡሉ መገባበሪ ኣርኣይዎ፤ ከም እኒ በትሪ

ሙሴ፥ እቲ፡ ያይል ንሲሳራ ዝቐተለትሉ መዶሻን ሽንክርን፥ እቲ፥ ጊዴዎን ንሰብ ምድያን ዘባረረሉ ዳንሶታትን መለኸትን ፋኑሳትን አርአይዎ። ብጀካዚ ውን መሊሶም ነቲ ሽምጋር ን፮፻ ሰብ ዝቐተለሉ ስላዕ አርአይዎ። (መሳ፡ ፫፤ ፴፩።) ነቲ ሳምሶን፥ ዓብዪ ጕዳይ ዘስለጠሉ ምንጋጋ አድግን፡ ነቲ ወንጭፍን እምንን ዳዊት ንጎልያድ ዝቐተለሉን ከአ አርአይዎ። አብ መወዳእታ ድማ ነቲ፥ ጕይታኦም ሕነ ኺፈዲ ኺመጽእ ከሎ፥ ነቲ ሰብአይ ዓመጻ ዚቐትለሉ ሴፍ አርአይዎ። (፪ይ ተሰ፡ ፪፤ ፫።) ብጀካኡ ውን ንክርስትያን አዝዩ ደስ ዘበሎ ኻልእ ብዙሕ ጽቡቕ ነገር አርአይዎ። ድሕርዚ ነንምድቃሶም ከዱ።

ንጽባሒቱ ኸአ አንጊሁ መገዱ ኺኸይድ ከም ዝደለየ፥ ብሕልመይ ርኤኹ። ግናኸ እቶም ሰባት፤ ጻሕያ እንተ ወሀለስ፥ ምርኣዩ አዝዩ ዚጠቕመካ እዩ እሞ፥ ነቲ ግሩም ዝኾነ አኽራን ከነርእየካስ፥ ውዐል ደኣ፥ ኢሎም ለመንዎ። እዚ አኽራን እዚ ድማ ነቲ እትኸዶ በሪ ኻብዚ ዘሎኺዮ ይቐርብ እዩ እሞ፥ ንእኡ እንተ ጠመትካ፥ ሐድሽ ሐይልን ምጽንናዕን ክትረክብ ኢኻ፥ በልዎ። ንሱውን ሕራይ ኢሉ ወዐለ። ምድሪ ምስ ወግሐ ድማ፥ አብ ዝባን ቤት አውጺኦም፤ ንደቡብ አቢልካ ርአ፥ በልዎ እሞ፥ አብኡ ገጹ ምስ ጠመተ፥ ንምርኣዩ ደስ ዜብል ዱር፥ ዓጸደ ወይኒ፥ በብዓይነቱ ዕምባባን ፍረን ወሐዚ ማይን ዔላታትን ዘለዎ፥ ግሩም ዝኾነ አኽራን አርአይዎ። (ኢሳ፡ ፴፫፤ ፲፯፣ ፲፯።) መሊሶም ከአ፥ እዚ ዘሎናዮ ሃገርን እቲ አኽራን እትን ናይ አማኑኤል ሃገር እዩ እሞ፥ ንኹላቶም መናንያን ክፉት እዩ። አብኡ ምስ በጻሕካ ድማ፥ ነታ ደገ ሰማያዊት ከተማ ኽትርእያ ኢኻ፥ እቶም አብኡ ዘለዉ ጓሶትውን ነዚ ኹሉ ኺርአዩኺ እዮም፥ በልዎ።



ድሕርዚ ክርስትያን ንቕድሚት ኪኸይድ ደለየ፥ ንሳቶምውን፤ ቅድም ደኣ አብቲ አጽዋር ዘለዎ ቤት ንኺድ እምበር፥ ሕራይ፥ ክትከይድ ኢኻ፥ በልዎ እሞ ሐዚዞምዎ አብኡ ኸዱ። ሽዑ ድማ፥ አብ መገዲ ገለ ጸላኢ ሐደጋ ኸይወድቆ ኢሎም፥ ካብቲ አብኡ ዝነበረ ድርዒ ኻብ ርእሱ ሒዞም ክሳዕ እግሩ ደረብዎ እሞ ብስልሙ ኽሳዕ ደገ ምስቶም ፈተውቱ ወጸ። ነቲ ቐፈር ከአ፤ ገለ መናንያንዶ በዚ ኺሐልፉ ርኢኹም፥ ኢሉ ሐተቶ። ንሱውን፤ እወ ርእየ፥ ኢሉ መለሰሉ፥ ክርስትያን ድማ ዚፈልጦ እንተ ኾነ፥ ሐተቶ።

ቀፈር፤ እወ ሐቲተዮስ፥ እሙን እዩ ስመይ ኢሉኒ።

ክርስትያን፤ እህህ፥ እወ፥ ወዲ ዓደይን ቀረባ ጕረቤተይን እዩ፥ ካብቲ ኣነ እተወለድኩሉ ሃገርውን እዩ ዝመጸ እሞ፥ አጸቢቐ እፈልጦ እየ። ነዊሕ ዶኾን ሐሊፉ ይኸውን፥

ቀፈር፤ ሕጂስ አብ እግሪ እቲ ኸረን ይበጽሕ እዩ።

ክርስትያን ድማ፤ ጽቡቕ፥ አቱም ሕያዋይ ቀፈር፥ ስለቲ ዝገበርኩምለይ ሰናይ ግብርስ፡ እግዚአብሄር ምሳኹም ይኹን፥ በረኸቱውን የዕዝዘልኩም፥ በሎ።

ድሕርዚ ክርስትያን መገዱ ቐጸለ፥ ጥበብን ፍርሃተ እግዚአብሄርን ፍቕርን ምስትውዓልን ከአ ኽሳዕቲ እግሪ ኸረን ክሰንይዎ ፈቐዱ እሞ ኽሳዕ አብኡ ዚበጽሑ፥ ከምቲ ናይ ቀደም ንግግሮም ይዛረረቡ ነበሩ። ሽዑ ክርስትያን፤ ንምድያቡ ጭንቂ ኸም ዝኾነ፥ ከምኡውን እዩ ምውራዱ፥ ይመስለኒ፥ በለ። ምስትውዓል ከአ፤ እወ፥ ፍጹም ከምኡ እዩ፥ ሰብ፥ ሰንከልከል ከይበለን ከይተበርጕሰን ከይወድቕ፥ አብቲ ርባ ውርደት ዚበጽሕ ዜልቦ ስለ ዝኾነ

ኢና ነዚ ቍልቍለት እዚ ኸረንዚ ኸሳዕ እትወርድ ከነ ሰንየካ መጺእና ዘሎና፥ በሎ። ሽዑ ክርስትያን ብብዙሕ ጥንቃቐ ኪወርድ ጀመረ፥ ምስናይዚ ግና ኽልተ ሰለስተ ሳዕ ዚኸውንሲ ሰንከልከል ደኣ በለ።

ድሕርዚ ንክርስትያን፡ ነቲ ቍልቍለት ወሪዱስ ኣብ እግሪ እቲ ኸረን ኪበጽሕ እሞ፥ እቶም ፍቁራት ፈተውቱ እንጌራን ወይንን ሰዊት ዘቢብን ኪህብዎ ኸለዉ፤ ድሕሪኡውን መገዱ ኺቕጽል ከሎ፥ ብሕልመይ ርኤኽዎ።

ሕጂ ንክርስትያን ኣብቲ ርባርባ ውርደት በጺሑስ፥ ቀሩብ ምስ ተጓዕዘ፥ ዓብዪ መከራ ተጓነፎ። ማለት፥ ሐደ አጸልዮን ዝስሙ ርኹስ መንፈስ በቲ ጐልጐል ትኽ ኢሉ ናብኡ ገጹ ኺመጽእ ከሎ ረአየ እሞ፤ ኪንቅጥቀጥ ጀመረ፤ እህደምዶ፤ እቃወሞዶ፤ እናበለ ኸኣ፥ ነግፈረግ በለ። (ራእ፥ ፱፤ ፲፩።) መሊሱ ግና፤ ብድሕረይ ድርዒ የብለይን እሞ፥ እንተ ሀደምኩ፥ እዚ ርኹስ መንፈስ እዚ ንመንትጉ ኺተኽለለይ እዩ፥ ስለዚ፤ ካልእ እንተ ተረፈኳ፥ ነዛ ርእሰይ ጥራይ ምውዓል እንተ ኸኣልኩ፥ ካብ ምህዳምሲ ምርጋእ ደኣ ይሕሸኒ፥ ኢሉ ኺቃወሞ ቈረጸ።

ከምኡ ኢሉ ንቕድሚት ኪግስግስ ከሎውን፥ እቲ ትርኢቱ ዜሰምብድን ዜሸብርን አጸልዮን ተጓነፎ። አጸልዮን ከም ዓሳ ቕርፍቲ ደሪቡ ነበረ፤ — እዚ ኸኣ እቲ ትዕቢቱ እዩ፥ — ከም ገበል ክንፊ ነበሮ፥ አእጋሩ ኸም ናይ ድቢ እዩ፥ ካብ ከብዱ ኸኣ ሐውን ትክን ይወጽእ ነበረ፥ አፉውን ከም አፍ አንበሳ እዩ። ሽዑ አጸልዮን በቲ እኩይ አዒንቱ እናጠመቶ ናብ ክርስትያን ቀረበ፤ አታ፥ ካበይ ዝመጻእካ ኢኻ፤ ናበይ ገጽካ ኢኻኸ እትኸዶ ዘሎኺ፤ ኢሉ ሐተቶ።



ክርስትያን ከአ፤ ኣነ ኻብታ መአከብ ኵሉ እከይ ዝኾነት ከተማ ጥፍአት እየ ዝመጻእኩ፥ ሕጂ ኸኣ እኔኹ፡ ንጽዮን አቢለ እጕዐዝ አሎኹ፥ ኢሉ መለሰሉ።

አጸልዮን፤ ንስኻ ኻብቶም ግዙኣተይስ ሐዲኦም ከም ዝኾንካ፡ በዚ ምላሽ አዋሃህባኻ አለልየካ አሎኹ፡ እዚ ዝበልካዮ ሃገር ናተይ እዩ፥ ንጉሱን አምላኹንውን አነ እየ። ካብ ንጉስካ ደኣ እንታይ አሸፈተካ፤ ተመሊስካ አጸቢቕካ ኽም እተገልግለኒ ተስፋ እንተ ዘይህልወንስ፥ ሕጂ ሕጂ ብሐንቲ ወስ አብ ምድሪ መንገርገርኩኻ ነይረ።

ክርስትያን፡ ሐቂ እዩ፤ ምውላድሲ አብቲ ግዝአትካ እየ እተወለድኩ፥ ግናኸ ንአኻ ምግልጋል አዝዩ ጽኑዕ እዩ፥ «ዓስቢ ሐጢአትሲ ሞት እዩ እሞ፥» በቲ ንስኻ እትህበ ደመወዝ ኪነብር ዚኸእል የልቦን። (ሮሜ ፮፤ ፳፫።) ስለዚ ድማ አነ ኽስተውዕል ምስ ጀመርኩ፥ ከምቶም ለባማት ሰባት ዚሐይስ ንብረት ክረክብ ኢለ ሀቀንኩ።

አጸልዮን፡ ዝኾነ ይኹን ገዛኢ ንግዙኣቱ ብኸምዚ ዝበለ ቐሊል ነገር ዚለቕቕ የልቦን እሞ፥ አነውን ገና አይለቀከን እየ። ስለቲ ብዛዕባ ዕዮኻን ደመወዝካን እትጕህዮ ዘሎኺ ግና፥ ሐንትስ ሕራይ ኢልካኒ ደኣ ንድሕሪት ተመለስ እምበር፥ ነቲ አብ ሃገረይ ዘሎ ኹሉ ኽህበካ ኤተስፍወካ አሎኹ።

ክርስትያን፤ ሕጅስ አብ ካልእ ጐይታ፥ ማለት አብቲ ንጉስ ነገስታት፥ ተኸቲለ እየ ዘሎኹ፥ ስለዚ ኸመይ ገይረ ብንጹህ ሕሊና ናባኻ ኽምለስ ይኾነለይ፤

አጸልዮን፤ እዝስ ከምቲ ኻብ ሐመኹስትስ አብ ሐዊ ወደቕካ ዚብልዎ ምሳሌ እዩ። ሐያሎ ኻብቶም፤ አገልገልቱ ኢና፥ ዚብሉ ድሕሪ ቕሩብ ጊዜ ኻብኡ ሸፊ

ቶም ናባይ እዮም ዚምለሱ፥ ንስኻውን ከምቲ ናታቶም
እንተ ገበርካ፥ ኵሉ ኺቐንዐካ እዩ።

ክርስትያን፤ ኣነስ ተኣሚነ ኽእዘዝ ምሒለሉ እየ።
እንተ ገደፍክዎ ድማ፥ ከም ሐደ ሽፍታ ተቘጺረ ኽሕ
ነቕ እዩ ዚግብኣኒ፥ ስለዚ ኸመይ ገይረ እየ ዝሐድጎ፤

አጳልዮን፤ ናይዚ ኢልካስና ንኣይሲ ኸምኡዶ አይ
ገበርካንን፤ ምስናይዚ ግና ሐንትስ ንድሕሪት ደኣ ተመለስ
እምበር፥ ኣነ ይቕረ ኽብለልካ እየ።

ክርስትያን፤ እቲ ኽእዘዘካ እየ ኢለ ቐደም ተሰፋ
ዝሀብኩዀ ናይ ንእስነት እዩ። ብዝተረረፈስ እቲ አብ
ትሕቲ ሰንደቕ ዕላማኡ ዘጽልል ዘሎኹ ንጉስ፥ ካብ መብ
ጽዓይ ኪፈትሐኒ ስልጣን አለዎ። ነቲ ንኣኻ ምእንቲ ኽ
እዘዝ ኢለ ዝአበስክዎ ዘበለ ኸም ዚምሕረኒ እኳ፥ እአ
ምን እየ። ደሓር ድማ፥ አታ ቐታል ነፍሲ፥ አጳልዮን፥
ካብዚ ኹሉ ናትካስ ግዝኣቱ፥ እቲ ንሱ ዚህቦ ደመወዝ፥
እቶም አገልገልቱ፥ መንግስቱ፥ ሕብረቱ፥ ሃገሩ አዝዩ ኸም
ዚፍተወኒ፥ ብሐቂ እንግረካ አሎኹ። ስለዚውን፥ ሕጂ ኣነ
አገልጋሊኡ እየ፤ ንእኡ ኽኽተል እየ እሞ፥ ድሕሪ ደ
ጊምሲ፤ ከስሕቶ እየ፤ ኢልካ አይትጽዐር።

አጳልዮን፤ ሐያሎ ኻብቶም ንመገደይ ገዲፎም ዝጠ
ለሙኒ ባሮቱ መወዳእታኦም ከም ዘይጸበቐ፥ ባዕልኻ ትፈ
ልጥ ኢኻ። ስለዚ ነቲ አብቲ እትኸዶ መገዲ ዚረኽበካ
መከራ፥ ሀዲእካ ክሎኹ፤ ሕጂ ሕሰቦ። ካብቶም ግዙእ
ቱ ብዜነውር ሞት ዝሞቱ ኽንደይ እዮም ይመስለካ፤ እ
ቲ ኻብ ንኣኻስ ንእኡ ምግልጋል ይሐይስ ዝበልካንን
ከኣ፥ ንሱ ነቶም አገልገልቱ፤ ካብ ኢደይ ከናግፎም ኢ
ሉ፥ ከቶ ኻብ ስፍራኡ ተናቓኒቑ አይፈልጥን እዩ። ኣነ
ግና ነቶም ብእምነት ዜገልግሉኒ ዘበሉ ብሐይሊ ወይስ



ብተንኰል ካብ ኢዱን ካብ አእዳው አገልገልቱን ሐራ
ኸም ዘውጻእክዎም፥ ኵሉ ዓለም ይፈልጥ እዩ። ከምኡ
ውን ንኣኻ ሐራ ኸውጽአካ እየ።

ክርስትያን፤ እቲ ጕይታይ ንሎሚ እኳ፥ ነቶም አገል
ገልቱ ሐራ እንተ ዘየውጽኦም ክሳዕ ሞት እሙናት እንተ
ኾኑ፥ ነቲ ፍቕሮም ምእንቲ ኺዕዘበ ደልዩ እዩ። እቲ
ንስኻ፤ መወዳእታኦም ሕማቕ እዩ፥ ዝበልካዮን ከኣ፥ ንሳ
ቶም አብዚ ኸለዉ ኻብ መከራ ኺድሕኑ ተስፋ አይገብ
ሩን እዮም እሞ፥ እዝስ እቲ ዝበለጸ ብጽእናኦም እዩ።
እቲ ንጉሶም ብኽብሩን ብኽብሪ መላእኽቱን ኪመጽእ
ከሎ ድማ፥ ነቲ ብጽእናኦም ሽዑ ኺረኽብዎ እዮም።

አጳልዮን፤ ንስኻ ግና ቐደም አብ አገልግሎቱ እሙን
አይነበርካን፥ ናይ እንታይ ኢሉ ደኣ እዩ ዓስቢ ዚህበካ፤

ክርስትያን፤ በል አጳልዮን፥ ብምንታይ እየ ዘይተአ
መንኩ፤ እስኪ ንገረኒ።

አጳልዮን፤ ቀድሚ ኹሉ እቲ ብኡብኡ ምስ ተበ
ገስካ፥ አብቲ ተኺላ ጥርጥር ወዲቕካ ኽሎኻ፥ ዳርጋ ቕ
ቡጽ ተስፋ ኼንካ ደኺምካ ኔርካ። ካልኣይ ከአ፥ ነቲ ጾር
ካ፥ እቲ ንጉስካ ኽሳዕ ዚራግፈልካ ኽይትዕገስሲ፥ ብዘይ
መገዱ ኽተውድቖ ደሌኻ፥ ብናይ ሐጢአት ድቃስ ተወ
ሐጥካ እሞ ሽዑ ነቲ ሕሩይ ብራናኻ አጥፋእካዮ፥ እና
ብስ ስለ ዝርኤኻውን ንድሕሪት ክትምለስ ቀሪብካ ኔርካ።
ሕጂ ኸኣ ብዛዕባ እቲ አብ መገድኻ ዝርኤኻዮን ዝሰማዕ
ካዮን ክትዛረብ ከሎኺ፥ ብውሽጥኻስ ክብረት ርእስኻ
ኢኻ እትደሊ ዘሎኺ።

ክርስትያን፤ እዚ ኹሉ ሐቂ እዩ፥ ዘይጸብጸብካዮውን
ብዙሕ ተሪፋኳ አሎ። ግናኸ እቲ ኣነ ዘኽብሮን ዘገል
ግሎን ዘሎኹ ንጉስ ምሕረተኛን ይቕረ ምባል ዚፈቱን

እዩ። ብዝተረፈስ፣ እዚ ኹሉ ዝጸብጸብክዎ ኽፍኣት ኣብ ሃገርካ ኽሎ'ኹስ መጽየዮ ይገዝኣኒ ነይሩ፣ ደሓር ግና ኣሕዚኑንስ በኸየሉ፣ እቲ ሕጂ ዘገልግሎ ዘሎ'ኹ ንጉሰይውን ይቕረ ኢሉለይ እዩ።

ሽዑ ኣጸልዮን ብቑጥዓ ነደደ እሞ፣ ኣነ ነዚ ንጉስ እዚ ጸላኢኡ እየ፣ ንባህርዩ፣ ንሕጋጋቱ፣ ንህዝቡኳ ኽይተረፈ እጸልእ እየ፣ ስለዚ ድማ እየ ንኣኻ ኽጻረረካ መጺኤ ዘሎ'ኹ፣ በሎ።

ክርስትያን ድማ፣ ኣታ ኣጸልዮን፣ ኣነ ኣብቲ ጽርግያ ንጉስን ኣብ ናይ ቅድስና መገድን እየ ዘሎ'ኹ፣ ስለዚ ተጠንቀቕ ንርእስኻ በለላ፣ በሎ።

ሽዑ ኣጸልዮን ነቲ መገዲ ብኽልተ እግሩ ኣጋፊሑ ሐዞ እሞ፣ እዚ ነገርዚ ንኣይ ከቶ ኣየፍርህንን እዩ፣ ሕጂ ንኣኻ ኻብዚኣ ኽየሕልፈካ ኣብዚውን ክቐትለካ፣ ብገሃነም እሳተይ እምሕል ኣሎ'ኹ፣ ስለዚ ንሞት ተዳሉ፣ እናበለ ሐደ ርሱን መንትግ ናብ ልቡ ጠሚቱ ወርወሮ። ግናኸ ክርስትያን በቲ ኣብ ኢዱ ዝነበረ ዋልታ ገይሩ ገልፈጮ እሞ ኻብ ሞት ወፀለ።

ድሕርዚ ክርስትያን፣ ክላ፣ ድሕሪ ሕጂኸ እንታይ ክጽበ እየ፣ ኢሉ ሴፉ መዘዘ። ኣጸልዮን ድማ ቐልጢፉ ኻብቲ መንትጉ ኽም በረድ ኣዝነበሉ። ክርስትያን ከኣ ኽም ዚከኣሎ ኻብዚ ኽምልጥ ኢሉ ተኻላኸለ፣ ምስናይዚ ግና ርእሱን ኢዱን እግሩን ቈሰለ እሞ፣ ንድሕሪት ኪዝሐጥ ናይ ግዲ ኾነ። ደጊም ንኣጸልዮን መሽኣ እሞ ስርሑ ንምፍጻም ብሓይሊ ተጋደለ። ክርስትያንውን ተቢዑ ኽም ብሓድሽ ከም ክእለቱ ተቓወመ። እዚ ብርቱዕ ውግእ እዚ ኽኣ፣ ክርስትያን ፈጺሙ ኽሳዕ ዚደክም፣ ካብ ፈረቓ መዓልቲ ዚነውሕ ጸንሐ። ብምኽንያት



እቲ ኣዝዩ ዝቘሰሎ ኸኣ ክርስትያን እናላሕለሐ ኽም ዝኸደ፣ ኣይጠፍኣኩምን እዩ።

ኣጸልዮን ድማ ክርስትያን ከም ዝደኸመ ምስ ረአየ፣ ቀሪቡ ኣብ ምድሪ ኽሳዕ ዜውድቖ ተቓለሶ እሞ ክርስትያን እቲ ሴፉ ኻብ ኢዱ ወደቐ። ሽዑ ክርስትያን፣ ደጊምሲ በጺሑኒ እዩ፣ ኢሉ ተስፋ ኽሳዕ ዚቘርጽ፣ ኣጸልዮን፣ ሕጅስ ኣብ ኢደይ ኢኻ፣ እናበለ ኣበርቲዑ ጸቐጦ። ጨሪሰ ኽቐትሎ እየ፣ ኢሉ ተስፋ ምስ ገበረ ግና፣ ኣምላኽ ስለ ዝሐበሮ፣ ክርስትያን፣ «ኣቱም ጸላእተይ፣ እንተ ወደቕኩ እኳ፣ ክትንስእ እየ እሞ ኣይትተሐጐሱ፤» እናበለ ቐልጢፉ ሴፉ ኣልዐለ። (ሚክ፡ ፯፡ ፮።) እዚ ምስ ገበረ ድማ፣ ክርስትያን፣ ከምቲ ናብ ሞት ዜብጽሕ ቊስሊ ዚቘስል ሰብ ገይሩ፣ ነቲ ርኹስ መንፈስ ንድሕሪት ገጹ ኽሳዕ ዚጥላዕ፣ ብሴፍ ወግኦ። ክርስትያን ከኣ ነዚ ምስ ረአየ፣ «በዚ ኹሉ በቲ ዘፍቀረና ኣጸቢቕና ንስዕር ኢና፤» እናበለ ኽም ብሓድሽ ተቓለሶ። (ሮሜ ፮፡ ፳፫።) ሽዑ ኣጸልዮን ነቲ ናይ ገበል ዚመስል ኣኽናፉ ዘርጊሑ በሪሩ ኸደ፣ ክርስትያንውን ድሕሪኡስ ኣይረአዮን። «እምበኣርሲ ንኣምላኽ ተገዝእዎ፣ ንድያብሎስ ግና ተጻረርዎ እሞ ንሱ ኻባኻትኩም ኪሀድም እዩ።» (ያእ፡ ፬፡ ፯።)

ነቲ ብጊዜ ውግእ፣ ኣጸልዮን ከም ገበል እናጨደረ ብእኩይ ገዓር ነቲ ኣየር ከም ዝመልኦ፣ ከምዚ ኽማይ ዝረኣየን ዝሰምዔን እንተ ዘይኰይኑኸ፣ መን እዩ ኼስ ተውዕሎ ዚኽእል፣ ከምኡውን ነቲ ኻብ ልቢ ክርስትያን ተውዕሎ ዚኽእል ዚስማዕ ዝነበረ ምልህላህን ዋይዋይን መን ኬስተውዕሎ ይኽእል፣ ክሳዕ እታ በቲ ኽልተ ዝኣፉ ሴፍ ገይሩ ንኣጸልዮን ዘቚሰለላ ጊዜ ኣብ ገጽ ክርስትያን ናይ ሐጐስ ምልክት ኣይርኤኹን። እቲ ንኣጸልዮን ምስ ወግኦ ግና፣

ኣዒንቱ ንሰማይ ኣንቃዕሪሩ ፍሽኽ በለ። ከምዚ ዝበለ ውግእሲ ከቶ ርእየ ኣይፈልጥን።

እቲ ውግእ ምስ ዐረፈ ድማ፣ ክርስትያን፣ ኣታ ኻብ ኣናብስ ዘድሐንካኒ ንኣጸልዮን ንምስዓርውን ዘዐወትካኒ ኣምላኽ፣ ኤመስግነካ ኣሎኹ፣ እናበለ ነዚ መዝሙርዚ ዘመረ፤

ቤኤል ዜቡል፣ ስለ ኼጥፍኣኒ
ብኹሎም ጭፍራኡ ኽበበኒ።
ኣብ ጥልቂ ጕድጓዱ መታን ኬእትወኒ
ጅግናኡ ለኣኸ ዚጠልፈኒ።

ግናኸ ሚካኤል፣ ሊቀ መላእኽቲ፣
ሐራ ኣውጺኡኒ ኻብ ማእሰርቲ።
በቲ ንሱ ዘዕጠቐኒ ሰይፊ
ንጸላእተይ ስዒረ ኣብ ሰልፊ።

ድሕርዚ ሐንቲ ኢድ ካብቲ ናይ ህይወት ኦም ቈጽሊ ቀንጢባ ንክርስትያን ሀበቶ። ንሱ ድማ ተቐቢሉ ኣብቲ ብጊዜ ኹናት ዝቈሰሎ ኣቍሳሉ ገበሮ እሞ፣ ቀልጢፉ ሐወየ። (ራእ፡ ፳፪፣ ፪።) ኣብኡ ኾፍ ኢሉ ኸኣ ኻብቲ ቐደም እቶም ፈተውቱ ዝሀብዎ እንጌራን ወይንን ተመጊቡ፣ ሐድሽ ሐይሊ ረኸበ። ድሕርዚ፣ ምናልባሽ ኣብ መገዲ ኻልኣት ጸላእቲ ኽይጓነፉኒ፣ ኢሉ ነቲ እተመዘ ሴፉ ሒዙ መገዱ ቐጸለ። ግናኸ ኣጸልዮን መሊሱ ኣብ ዚ ጕልጕልዚ ኣይተጓነፎን።

ኣብ መወዳእታ እዚ ርባርባ ውርደት ድማ ርባርባ ድነ ሞት ዚበሀል ካልእ ርባርባ ነበረ። ናብታ ሰማያዊት ከተማ ምእንቲ ኽትእቱስ፣ ትኽ ኢልካ በቲ ማእከል ምሕላፍ ዚግበእ ስለ ዝኾነ ኸኣ፣ ብእኡ ኣቢሉ ኺሐልፍ፣



ክርስትያን የመስግን።

ንክርስትያን ናይ ግዲ ኹኖ። እዚ ርባርብ እዚ አገዩ ጽምዋ ስለ ዝኾነ ድማ ብዛዕባኡ ነብዩ ኤርምያስ፡ “ሃ ገረ ጽምዋ፥ ሃገረ ስቓይ፥ ሃገረ ነቕጽን ድኑ ሞትን፥ ሐደ ኳ ብእኣ ገይሩ ዚሐልፍን አብኣ ዚቕመጥን ዜልቦ፥” (ብጀካ ክርስትያን፡) ይብል። (ኤር፡ ፪፤ ፮።)

አብዚ ዚስዕብ ከም ዚርአ፥ ንክርስትያን ሕጂ ኻብ ቲ ምስ አጸልዮን ኪዋጋእ ከሎ ዝነበሮ ዚገድድ ጭንቂ ረኺበ።

ክርስትያን አብ ጫፍ እታ ናብታ ርባርብ ድኑ ሞት እተእቱ መገዲ ምስ በጽሐ ኸአ፥ ደቂ እቶም ቀድምዚ ብዛዕብ እታ ጽብቕቲ ሃገርሲ ሕማቕ ዘውረዱሉ ኽልተ ሰብ እናጐየዩ ኺቃባበልዎ ኸለዉ፡ ብሕልመይ ርኤኹ።

ክርስትያን ከአ እናጐየዩ ንድሕሪት ገጾም ኪምለሱ ምስ ረአዮም፤ እታ ናበይ ኢኹም፥ ኢሉ ሐተቶም።

ንሳቶም ድማ፤ ንድሕሪት፥ ህይወትን ሰላምን እት ፈቱ እንተ ኺንከስ፥ ንስኻውን ከማና ኺንካ ኽትምለስ ንመኽረካ አሎና፥ በልዎ።

ክርስትያን ድማ፤ እንታይ ነገር መጺኡ፤ ኢሉ ሐተቶም።

ንሳቶም ከአ፤ እንታይ ነገር መጺኡ ድማ ትብል፤ በዛ ንስኻ እትኸዳ ዘሎኺ መገዲ ንሕናውን ብኹሉ እ ቲ ዘሎና ትብዓት ተጓዒዝና ኔርና፥ ቀሩብ ንቕድሚት አቢልና ቐጺልና እንተ ንኸውን ግና፥ ከቶ አብዚ አይ ምተመለስናን እሞ ነቲ ዝረኸበና ሕጂ አይመዘንቶናልካን ኔርና፥ ኢሎም መለሱሉ።

ክርስትያን፤ እታ፥ እንታይ ረኺቡኩም እዩ፤

ንሳቶም፤ ነቲ አብ ቅድሜና ዝነበረ ድንገታዊ ጕድ

ኣት ብጊዜኡ እንተ ዘይንርእዮስ፣ ኣብቲ ርባርባ ድነ
ሞት ምወደቕና ኔርና። (መዝ፡ ፵፬፡ ፳፥ ፻፺፡ ፲።)

ክርስትያን፤ በሉኸ እንታይ ነገሩ እዩ ዝርኤኹምዎ፤

ንሳቶም፤ እቲ ርባርባ ንርእሱ ጸሊም ከም ቀጥራን
እዩ፣ ኣብኡውን ናይ ገሃነም ዛር፡ ኣጋንንቲ፣ ገበል ርኢ
ና። ከም ናይ ብመከራን ብሰንሰለትን እተአስሩ ብዙሓት
ሰብ ዚጥዕም ድምጺ፣ ዘየባትኽ ጫውጫውን ዋይዋይን፣
ዘይንገር ስቓይን ኣብኡ ሰሚዕና። ምስናይዚ ድማ እቲ
ርባርባ መጸናንዒ ብዜብሉ ደበና ቕብጸት ተሸፊኑ ኣሎ፣
ሞትውን ንዘለኣለም ነቲ ዜሰክሕ ኣኽናፉ ዘርጊሑሉ
ኣሎ። ብሓደ ቓል ኩታ ዜሰምብድ ዘበለ መሊኡዎ እዩ፡
ኣብኡ መወዳእታ ዜብሉ ሽብርብር ይገዝእ ኣሎ። (እዮ፡
፫፡ ፭፥ ም፥ ፲፡ ፳፪።)

ክርስትያን፡ እዛ መገዲ እዚኣ ናብታ ኣነ ሃረር
ዝብላ ዘሎኹ በሪ ኸም እተብጽሐኒ፣ በዚ ዘረበኹም ተረ
ዲኤ ኣሎኹ። (ኤር፡ ፪፡ ፮።)

ንሳቶም፤ እዛ መገዲ እዚኣ ናትካ ትኹን፡ ናትናስ
ከቶ ኣይትኹውንን እያ።

ድሕርዚ ተፈላለዩ እሞ፣ ክርስትያን ገለ ጸላኢ ሓ
ደጋ ኸይወድቆ ፈሪሁ፣ ነቲ እተመዘ ሴፉ ሒዙ መገዱ ኸደ።

ድሕርዚ ኸኣ፡ ነቲ ኹሉ ርባርባ ኣብ ሸነኽ የማኑ
ዓሚቝ ጕድጓድ ከም ዝነበሮ፣ ብሕልመይ ርኤኹ። እዚ
ጕድጓድ እዚ ድማ ኻብ ቀደም ጀሚሮም፣ ዕዉራት ንዕ
ዉራት መሪሖም፣ ኵላቶም ብኽፉእ ዚጠፍኡሉ እዩ። ብ
ሸነኽ ጸጋሙ ነቲ ርባርባ ኸኣ፣ ጻድቕ ሰብ ኣብኡ እንተ
ወደቐ እኳ፣ መቜሚ ዘይረኽበሉ ዜፍርህ ዓዘቕቲ ኣሎ።
ንጉስ ዳዊት እኳ ኣብኡ እዩ ሓደ ጊዜ ጠንቀላዕላዕ ዝ
በለ፡ እቲ ኺረድእ ስልጣን ዘለዎ ኻብኡ እንተ ዘየውጽ



ኦስ፡ ብዘይ ጥርጥር ምጠሓለ ነይሩ። (መዝ፡ ፷፱፡ ፲፭፥
፲፮።) ምስናይዚ ኸኣ እቲ መገዲ ኣዝዩ ጸቢብ ነበረሞ፣
ክርስትያን ኣብቲ ሸነኽ የማን ዝነበረ ጕድጓድ ከይወ
ድቕ ኪጥንቀቕ እንተ ደለየስ፣ ኣብቲ ብሸነኽ ጸጋም ዝነ
በረ ዓዘቕቲ ኸይወድቕ ብዙሕ ይጭነቕ ነበረ። ምስናይ
ዚውን ድቕድቕ ጸልማት ስለ ዝነበረ፣ ንቕድሚት ከሳ
ጕም እንተ ደለየ፣ ኣእጋሩ ኣበይ ከም ዚረግጽ ኣይፈል
ጥን ነበረ እሞ፣ ይዋእ ክርስትያን እናላህልሄ መገዱ ኸደ።

ድሕርዚ ድማ ኣብ ፍርቂ መገዲ እዚ ርባርባ እዚ
ደገ ገሃነም ርኤኹ፣ ንሱ ኸኣ ፍጹም ኣብቲ ደረት መገዲ
እዩ ዘሎ እሞ ክርስትያን፤ ሕጂኸ እንታይ ክገብር እየ፤
ኢሉ ሓሰበ። ጸጸኒሑ ድማ ብርቱዕ ሓውን ትክን ረመ
ጽን፣ ዜፍርህ ደሃይን ካብኡ ወጸ። ከምቲ ምስ ኣጶልዮን
ዝገበሮ ብሴፍ ከይዋግኣም፣ ንሳቶም ንሴፉ ቍጫጭ ዘይ
ቜጽርዎ ስለ ዝኾኑ ኸኣ፣ ነቲ ሴፉ ናብ ሰፈሩ መሊሱስ፣
ነቲ ዘየባትኽ ጸሎት እተባህለ ኣጽዋር ሓዘ። (ኤፌ፡ ፮፡
፲፰።) ዓው ኢሉ፤ «ዎ ኣምላኸይ፣ ንነፍሰይ ኣድሕና፣»
ኪብል ከሎውን ሰማዕክዎ። (መዝ፡ ፻፲፮፡ ፬።) ከምዚ
ኢሉ እቲ ነበልባል ሓዊ ናብኡ ኣቢሉ እናቐረበ ኸነሱስ፣
ክርስትያን ንቕድሚት ደፍኤ። ኣብ ዙርያኡ ዜሕዝን
ደሃይ ብዙሓት ጭፍራ ንየው ነጀው ኪዋናጨፉ ኸለዉ
ሰምዔ እሞ፣ ከይቘራርጽዎን ከም ጭቃ ኣብቲ ኣደባባይ
ከይጭፍልቕዎን ፈርሄ። ክሳዕ ሓያሎ ምዕራፍ ዚኸይድ
ድማ ነዚ ዜሰክሕ ትርኢት ይርኢ፣ ነቲ ዜፍርህ ደሃይ
ይሰምዕ ነበረ። ኣብ ሓደ ስፍራ ምስ በጽሐ ድማ፣ ብዙ
ሓት ርኹሳት መናፍስቲ ዚጓነፍዎ ዘለዉ መሰሎ እሞ፣
ደው ኢሉ እንታይ ከም ዚገብር ኪሓስብ ጀመረ። ኣብ
መንጎዚ ኸኣ ንድሕሪት ገጹ ንምምላስ ይጣራጠር ነበረ፣

ግናኸ ኽንደይ ገድሊ ኸም ዘሕለፈን ንመገዲ እቲ ርባርባ ኸም ዘፋረቖን ዘከረ እሞ፡ ካብቲ ኣብ ቅድሚኡ ዘሎ ፍርሃትሲ እቲ ንድሕሪት እንተ ተመልሰ ዚጸንሖ ኸም ዚገድድ ትገዝ በሎ። ስለዚ ንቕድሚት ኪደፍእ ቈረጸ። ሽዑ ግና እቶም ርኹሳት መናፍስቲ ከም ብሐድሽ ኣዝዮም ዝቐረብዎ መሰሎ። ንሳቶም ኣብቲ ንሱ ዘለዎ ምስ በጽሑ ድማ፡ ክርስትያን ዓው ኢሉ፤ ኣነስ ብሓይሊ ኣምላኽ እየ ኽማላለስ ዝደሊ ዘሎኹ፡ በለ። ሽዑ እቶም ርኹሳት መናፍስቲ ንድሕሪት ተዛሕጡ፡ ድሕሪኡውን ንክርስትያን ኣይሰዐብዎን።

ሓደ ነገርባ ኽርስዕ ኣይግብኣንን፡ ይዋእ ክርስትያን ንገዛእ ድምጹ ምልላይ ክሳዕ ዚስእን ኬዕሎብዋ ርኢኽ ዎ። ኣብ ኣፍ እቲ ሃልፈጽ ዜብል ገሃነም እሳት ከሎ፡ ካብቶም ርኹሳት መናፍስትስ ሓደ፡ ቀስ ኢሉ ብድሕሪ ኡ መጺኡ ሕሽኹሽኹ ኢሉ፡ ንጕይታ ዚብጻሕ በበይ ኑ ዝኾነ እኩይ ጸርፊ ንክርስትያን ነገሮ። ክርስትያን ድማ እዚ ጸርፊ እዚ ኻብ ገዛእ ልቡ ዝወጸ መሰሎ እሞ፤ ኣየ፡ ነቲ ብዙሕ ዘፍቀርክዎዶ ጸሪፈዮ፡ እናበለ፡ ካብቲ ቕድምዚ ዝነበሮ ጓሂ ዝገደደ ጕሀየ። ግናኸ ክርስትያን ብገዛእ ፍቓዱ ከቶ ኣብዚ ኸምዚ ኣይወዐለን፡ እዚ ጸርፊ እዚ ኻበይ ከም ዝመጸውን ኣየስተውዐለን፡ ምእንቲ ኸይ ሰምዕ ኢሉ ነእዛኑ ንምሕታም ከይሐስብ ድማ፡ ልቡ ጠፊእዎ ነበረ።

ክርስትያን ከምዚ ኢሉ ብብዙሕ ጸበባ ነዊሕ መገ ዲ ምስ ከደ ኸኣ፡ ሓደ ቐቅድሚኡ ዚኸይድ ዝነበረ ሰብ፤ «ንስኻ ምሳይ ኢኻ እሞ ብርባርባ ድነ ሞት እንተ ኸድኩ እኳ፡ ንገለ እኩይ ኣይፈርሆን እየ፡» ኢሉ ዘድ ሀየሉ መሰሎ። (መዝ፡ ፳፫፤ ፬።)



ሽዑ ክርስትያን ብዙሕ ተሐጎሰ፡ ምኽንያት መሐጎ ሲኡ ድማ እዚ ዚስዕብ ዘሎ ሰለስተ ነገር እዩ፤

፩፤ ብጀካኡ ኻልኣት ንእግዚኣብሄር ዚፈርሁ ሰ ባት ኣብዚ ርባርባ ድነ ሞት ከም ዘለዉ፡ ስለ ዘስተው ዐለ፡

፪፤ እዞም ሰባት እዚኣቶም እኳ ኣብዚ ኸምዚ ዝ በለ ዜሕዝን ድቕድቕ ጸልማት ዝኾነ ንብረት ክነሶም ሲ፡ ኣምላኽ ምሳታቶም ምህላዉ ስለ ዘስተውዐለ። መሊ ሱውን፤ ምንጻሉ እኳ ብምኽንያት እዚ ዘሎኒ ጭንቂ፡ ምሳይ ምንባሩ ኽስተውዕሎ እንተ ዘይከኣልኩ፡ ኣምላኽ ሕጂ ምሳይ ከም ዘሎ፡ ፍሉጥ እዩ፡ ኢሉ ስለ ዝሐሰበ፡

፫፤ እንተ ኣርከብክዎምሲ፡ ቀልጢፈ ብጾት ክረክብ እየ፡ ኢሉ ድማ ተስፋ ስለ ዝነበሮ እዩ።

ሽዑ ክርስትያን ነቲ ቐቅድሚኡ ዚኸይድ ዝነበረ ሰብ እናጸውዓ ኺጕዕዝ ጀመረ፡ ንሱ ግና በይኑ ኸም ዘሎ መሲልዎስ ኣይመለሰሉን። ድሕርዚ ቐልጢፉ ምድ ሪ ኺወግሕ ጀመረ እሞ ክርስትያን፡ «ነቲ ጸልማት ለይ ትስ ናብ ብርሃን ዚለወጠ፡ ንሱ እዩ፡» በለ። (ኣሞ፡ ፰፤ ፱።)

ምስ ወግሐ ኸኣ፡ ንድሕሪት ግልጽ በለ፡ ግናኸ ነቲ ብጸልማት ዝሐለፎ ጸበባታትሲ ብብርሃን ምእንቲ ኺርእዮ ደልዩ እዩ እምበር፡ ንድሕሪት ኪምለስሲ ድላይ ኣይነበ ሮን። ሽዑ ድማ ነቲ ጐዳጕዲ ብሓደ ሸነኽ፡ ነቲ ዓዘቕ ቲ ድማ በቲ ኻልእ ወገን፡ ምጽባብ እታ ኣብ ማእከል ቲ ድማ በቲ ኻልእ ወገን፡ ምጽባብ እታ ኣብ ማእከል

ዚ.ብል ጽሑፍ፣ ኵሉ ተገሊጹ ተራእዩ። (እዮ፣ ፲፪፣ ፳፪።)

ሕጂ ክርስትያን በቲ ኣብዚ ጽምዋ እዚ ዝረኸቦ
ኹሉ መከራ ብዘይ ገለ ጕድኣት ብደሓን ስለ ዝሐለፈ፣
ልቡ ብታሕጓስ መልኤ። ነዚ ኹሉ ጸበባ ብጸልማት ኪ
ሐልፎ ኸሎ ኣዝዩ ይፈርህ ነይሩ፣ ብብርሃን መዓልቲ
ምስ ረኣዮ ግና፣ ካብኡ ዚ.ገድድ ዜፍርህ ከም ዝነበረ
ኣስተውዐለ። ሕጂ ጸሓይ በረቐት እሞ እዚ ንክርስትያን
ሐድሽ ጸጋ ኾኖ። ከመይሲ እቲ ቐዳማይ ክፍሊ ናይ
ቲ ርባርባ ድነ ሞት ዜፍርህ እንተ ነበረ እኳ፣ እቲ ሕጂ
ተሪፉ ዘሎ ኺ.ሐልፎ ዚ.ግብኦ ኽፍሊ ኣዝዩ ዜፍርህ እ
ዩ። ካብታ ሕጂ ዝነብራ ስፍራ ጀሚሩ ኽሳዕ እታ መወ
ዳእታ ርባርባ ድነ ሞት ኹላ እታ መገዲ እቲኣ መፈን
ጠራ፣ መጻወድያ፣ መድፈና፣ መርበብ፣ ጕዳጕዲ፣ መን
ደልሀጸ፣ ቐላይውን መሊእዋ ኣሎ። ሕጂ ኸምቲ ብመጀ
መርያ ነቲ ርባ ኺ.ሐልፎ ኸሎ ዝነበረ ጸልማት እንተ
ዚ.ኸውንሲ፣ ሽሕ ነፍሳት እኳ እንተ ዚ.ነብራኦ፣ ክርስት
ያን ብርግጽ ንኹላተን መጥፍኤን ነይሩ። ግናኸ ኸምቲ
ዝበልክዎ፣ ጸሓይ በጣዕ በለት እሞ፣ «ብርሃኑ ኣብ ርእ
ሰይ የብርህ፣ ኣነውን ኣብ ማእከል ጸልማት ብጸዳሉ እየ
ዝማላለስ ዘሎኹ፤» በለ። (እዮ፣ ፳፱፣ ፫።) በዚ ብርሃን
እዚ ድማ ክርስትያን ክሳዕ እታ መወዳእታ እታ ርባርባ
በጽሐ እሞ ኸምዚ ኢሉ ዘመረ፤

ናይዛ ዓለም እዚ.ኣ ብዙሕ ይገርመኒ፣
ምሕማያ'ሞ እንታይ ይጠቕመኒ፣
ካብ ብዙሕ ስቅያት እንካብ ተመሐርኩ፣
እዝምር ንጕይታ እናወደስኩ።

ብመዓሙቑ ጸልማት ተኸቢበ ነይረ፣



እወ፣ ኣብዚ ርባዚ ብዙሕ ተሸቢረ።
ሰይጣን ዘርጊሑለይ መፈንጠራ፣
ኪ.ጠልፈኒ ብናይ ሞት መከራ።

ከም ዓቕመይሲ ቀደም ምጠፋእኩ፣
እወ፣ ኣብቲ ዓሚቑ ጕድጓድ ምወደቕኩ።
ግናኸ ስዒረ፣ የሱስ፣ ብሳላኻ፣
ምስጋናይ ይብጻሕካ ምስ ልኡል ኣቦኻ።

ሕጂ ክርስትያን መገዱ ቐጸለ እሞ፣ ናብቲ እቶም
መናንያን ኣብኡ ወጺ.ኦም ነቲ ኣብ ቅድሚኦም ዘሎ ኼማ
ዕድዉ.ሉ ኢሎም እተሰርሐ ኹድኹዶ በጽሐ። ኣብኡ ደይ
ቡ እንተ ኣማዕደወ ድማ፣ ቐሩብ ርሕቕ ኢሉ ቀቅድሚ
ኡ ኺ.ኸይድ ከሎ ንእሙን ረኣዮ እሞ፣ ኣታ፣ ኣታ ሰብ
ኣይ፣ ብሐንሳእ ክንከይድ ግዳ ተጸበየኒ፣ እናበለ ኣድሀየሉ።
እሙን ድማ ንድሕሪት ገጹ ግልጽ በለ እሞ፣ ክርስትያን፣
ክሳዕ ዘርክበካ እስኪ. ጽንሐኒ፣ ኢሉ ኸም ብሐድሽ ጸው
ዖ። እሙን ግና፤ እቲ ደመኛ ደድሕረይ ይመጽእ ኣሎ፣
ኣነስ ነፍሰይ ከውጽእ ክጕዩ እየ፣ ኢሉ መለሰሉ።

ሽዑ ክርስትያን፣ ቀሩብ ስምብድ ኢሉ፣ እናጐየየ
ኣርኪ.ቡስ ሐለፉ በሎ እሞ፣ እቲ ዳሕራይሲ ቐዳማይ ኰነ።
ክርስትያን ግና፣ ነቲ ብጸዩ ቕሩብ ስለ ዝሐለፎ ብትዕቢ.ት
ፍሽኽ እናበለ፣ ነቲ ዚ.ረግጾ ኸይረኣዮ ኺ.ኸይድ ከሎ
ተፀንቂፉ ወደቐ። እሙን መጺ.ኡ ኽሳዕ ዜተንስኦ ኸኣ፣
ኣብኣ ጸንሐ።

ድሕርዚ ድማ ብዛዕባ እቲ ኣብ መገዲ ዝረኸቦም
ኵሉ ብፍቕርን ብስምምዕን እናተዛራረቡ ብሐንሳእ ኪ.ኸ
ዱ ኸለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኽዎም።

ክርስትያን ከምዚ ኢሉ ጀመረ፤ ኣታ ኽቡርን

ፍቁርን ሐወይ እሙን፣ ስለ ዘርከብኩኺ ብዙሕ ተሐጒሰ
አሎኹ፤ አብ ከምዚ ዝበለ ጽቡቕ መገዲ ኽም ፍቁራት
ብጾት ኴንና ብሐንሳእ ንምጒዓዝ፣ አምላኽ ንልብና ስለ
ዘናቓቕሐልና ድማ፣ አዝዩ ደስ ኢሉኒ አሎ።

እሙን፤ አታ ኽቡር ዓርከይ፣ ካብታ ኽተማና ኽትብ
ገስ ከሎኻ ሒዘ ምሳኻ ንምኻድ ሃረርታይ ነይሩ፣ ገዲፍ
ካኒ ስለ ዝኸድካ ግና፣ ክሳዕ አብዚ ንበይነይ ክመጽእ
ናይ ግዲ ኾነኒ።

ክርስትያን ድማ፡ እሞኸ አነ ምስ ነቓልኩስ፣ አብ
ታ ናይ ጥፍአት ከተማዶ ነዊሕ ደንጒኻ፡ ኢሉ ሐተቶ።

እሙንውን፤ ድሕሪ ቕሩብ ጊዜ ሐዊ ኻብ ሰማይ
ወሪዱ ነታ ኽተማና ኽሳዕ መሰረታ ኼሕርራ ከም ዝኾ
ነ፡ ብኡብኡ እቲ ንስኻ ምስ ተበገስካ እዩ እተወርየ እ
ሞ፣ ክሳዕታ ትብዓት ዝነበረትኒ እዋን አብአ ጸኒሔ፤ ኢ
ሉ መለሰሉ።

ክርስትያን፡ ኵላቶም ዶኸ ብዛዕባዚ ነገርዚ ይዋዝ
ዑ ነይሮም፧

እሙን፡ ከመይ ደአ፣ ንሽዑስ እወ ኻብ አፍ ኵላ
ቶም ብዛዕባኡ ዘረባ ይስማዕ ነይሩ።

ክርስትያን፤ ከምኡኸ ኾይኑ፣ ብጀካኻኸ ኻብዚ
ጒድአት እዚ ኼምልጥ ኢሉ ዝመጸዶ የልቦን፧

እሙን፤ ከምቲ ዝበልኩኻ እዩ፤ ከም ቁም ነገር ገይ
ሮም ዝአመንዎ ግዳ አይመስለንን እምበር፣ ብዛዕባኡስ
ብዙሕ ይዋዝዑ ነይሮም። እቲ መመሊሶም ኪዛራረቡ
ኽለዉ ድማ፤ ብዛዕባ እቲ ኻብታ ኽተማ ምውጻእካን ብ
ዛዕባ መገድኻን እናላገጹልካስ፣ ስራሑ ተስፋ የብሉን፤ ኢ
ሎም የባጭዉልካ ነይሮም። አነ ግና፣ ካብ ሰማይ ሐውን



ዲንን ዘኒቡ ነታ ኽተማና ኼጥፍአ ኽም ዝኾነ፣ ብሐቂ
እአምን ስለ ዝነበርኩ እየ ሀዲመ ዝወጻእኩ።

ክርስትያን፤ ብዛዕባ እቲ ቐሊል፤ ጒረቤትናኸ፤ ገለዶ
ሰሚዕካ፧

እሙን፤ ከመይ ደአ፤ ኤረ ኽሳዕ አብቲ ተኺላ ጥር
ጥር ከም ዝሰዐበካ እኳ ሰሚዔ። ንሱ ግዳ ኺውረየሉ
አይፈቱን እዩ እምበር፣ አብኡ ማለት አብቲ ተኺላ ኽም
ዝሰጠመ እኳ፣ ብዙሓት ይዛረቡሉ እዮም። ኤረ ዘይነቐጸ
ጭቃን ርስሓትን ተመሪዑ ስለ ዝነበረውን፤ እቲ ብዛዕባ
ኡ እተባህለ ሐቂ ምኻኑ አጸቢቐ እፈልጥ እየ።

ክርስትያን፤ እቶም ጒረባብቱኸ እንታይ ኢሎምዎ፧

እሙን፤ ካብታ እተመልሰላ መዓልቲ ጀሚሮም እና
ነዐቕዎ የላግጹሉ አለዉ፤ ዓሰቢ ዚቜጽረሉ ስለ ዝሰአነ
ድማ ብዘይ ገለ ዕዮ እዩ ተቐሚጡ ዘሎ እሞ፣ ካብ ናይ
ቀደሙ፤ ነታ ኽተማኡ ኽይሐደጋ ኽሎስ፤ ሎሚ ሾብዓተ
ዕጽፊ ገዲዱ አሎ።

ክርስትያን፤ ነታ ገዲፍዋ እተመልሶም መገዲ እናነ
ዐቕዋ ኽነሶም ደአ፤ ስለምንታይ ክንድዚ ዜባጭዉሉ፧

እሙን፤ ንሱ አብ ተግባሩ ኸሎ አይእሙንን እዩ
እሞ፤ እዚ ንኹሉ ሕራይ ስቓልዎ፤ እናበሉ እዮም ዓኽ
ዚብሉሉ ዘለዉ። ነታ መገዱ ስለ ዝገደፋ ድማ፣ ምእን
ቲ ኼላግጹሉን ኪጸርፍዎን ኢሉ፤ አምላኽ ነቶም ጸላእቱ
አተንሲኡሉ እዩ፤ ይመስለኒ። (ኤር፡ ፳፱፡ ፲፰፡ ፲፱።)

ክርስትያን፤ እቲ ኽይተበገስካ ኽሎኺኸ፣ ገለዶ ምስ
ኡ ተዛራሪብካ፧

እሙን፤ ሐቂ እዩ ስለ ምርኣይሲ ሐደ መዓልቲ
አብ መገዲ ርእየዮ፤ ንሱ ግና ኽምቲ ስለ ኽፉእ ግብሩ

ዚሕባእ ሰብ ኰይኑ ጥውይ ኢሉ ብኻልእ መገዲ ኽደ እሞ፥ አይተዛረብክዎን።

ክርስትያን፤ ኣየ፥ እቲ ብመጀመርያ ብሐንሳእ ኽንብገስ ከሎና፥ ስለ እዚ ሰብአይዚ ተስፋ ነይሩኒ፥ ሕጂ ግና እታ ኽተማና ኽትጠፍእ ከላ፥ ከይልከም አፈርሀሉ እሎኹ፥ ብሐደ ሽነኽ ከኣ እቲ፤ «ከልቢ ናብ ትፉኡ ተመልሰ፡ ሐሰማውን ተሐጺባስ ናብ ጸብሪ አንገርገረት፤» ዚብል ሐቀኛ ምስላ፡ እዩ በጺሕዎ ዘሎ። (፪ይ ጴጥ፥ ፪፤ ፳፪።)

እሙን፤ ኣነን እምበር ከማታቶም ከይኽውን እየ ዝፈርሀሉ ዘሎኹ፥ እሞኽ ነቲ ምኽሪ ዘይሰምዕ ሰብ፥ መን እዩ ኺዐግቶ ዚኽእል፤

ክርስትያን፤ በል ሕጅስ፥ አታ እሙን ጐረቤተይ፥ ብዛዕባኡስ ይትረፈና፡ እስኪ ብብናይ ርእስና ንዛረብ። በል እቲ ኽትመጽእ ከሎኺ፤ አብቲ ዝመጻእካሉ መገዲ ብዙሕ ነገር ከም እተጓነፈካ፡ እፈልጥ እየ እሞ፡ እስኪ ብዛዕባኡ ንገረኒ። ገለ ነገር ዘይርኤኻ እንተ ኼንካ ግና፥ እዚ ኺጽሐፍ ዚግብኦ ተአምራት እዩ።

እሙን፥ ነቲ ንስኻ ዝሰጠምካሉ ተኺላ ብደሓን ሐሊፈዮስ፥ ብዘይ ገለ ጕድኣት ናብታ ደገ ምስ በጻሕኩብ፡ ሐንቲ ቐላል ዝስማ ሰበይቲ አብኡ ጸኒሓ፥ አብ ዓብዪ ውድቀት ከተስጥመኒ ኢላ ነይራ።

ክርስትያን፤ እንቋዕ በል ካብቲ ወጽመዳ አውዐለካ። አምሊጡላ ደኣ እምበር፡ ንዮሴፍ ድማ፥ ከምዚ ንኣኻ ዝገበረትካ፥ አብ ውድቀት ከተብጽሖ ተታሓሒዛቶ ነይራ እያ። (ዘፍ፥ ፴፱፡ ፲፩፡—፲፫።) በልከ በል፥ እንታይ እንታይ በለትካ፤

እሙን፤ ደስ ዜብል ዘበለ እናተስፈወት ደኣ ግዲ፥ ምስኣ ንድሕሪት ንምምላስ ሐባበለትኒ። ንኽምዚ ዝበለ



እሙን ካብታ ቐላል ይሀድም።

መታለሊ መልሓስሲ ኽይገጠመካ፡ ከተስተውዕሎ ከቶ ዘይከአል ነገር እዩ።

ክርስትያን፤ ገለ ናይ ንጹህ ሕሊና ተስፋኸ እተስፍያትካዶ፧

እሙን፤ ነዚ ዘረባይዶ እምበር ተስተውዕሎ አሎኺ፤ ንሐጢአትን ንስጋን ደስ ዜብል ጥራይ እዩ እብለካ አሎኹ።

ክርስትያን፤ እቲ አምላኽ እተቘጥዖ ሰብ እዩ አብኡ ዚወድቕ፥ ስለዚ እንቋዕ እግዚአብሄር ካብኡ አውጽአካ። (ምሳ፡ ፳፪፤ ፲፬።)

እሙን፤ አምሊጠላ እንተ ዀይነ እኳ አጸቢቖስ አይፈልጥን እየ።

ክርስትያን፤ ብገለ ግዲ አይስሐትካን ትኸውን፧

እሙን፤ አብ ሓደ ናይ ቀደም መጽሓፍ፤ «ስጕምታ ናብ ገሃነም እሳት ይወርድ፤» ዚብል ጥቕሲ እናዘከርኩስ፥ በቲ አጣማምታአ ምእንቲ ኽይትዕዝመንን ከይተርክሰንን ፈሪሄስ፥ ነዒንታተይ ሰም አቢለየን እየ ዝነበርኩ። ስለዚ ብገለኳ አየስሐተትንን፥ ድሕሪኡ ኸአ ጸረፈትኒ፥ አነውን መገደይ ከድኩ። (እዮ፡ ፴፩፤ ፩።)

ክርስትያን፤ አብቲ መገድኻ እተጻብኡኺ ኻልኦትከ ነይሮምዶ፧

እሙን፤ እወ፥ አብ እግሪ እቲ ጭንቂ ዚበሀል ከረን ምስ በጻሕኩ፥ ሓደ ዝቖንቈነ አረጊት ሰብአይ ተጓኒፋንስ፡ እንታዋይ ምኻነይ አበይውን ከም ዝኸይድ፥ ሐቲቶኒ። አነ ኸአ፤ ሓደ መናኒ እየ፥ ናብታ ሰማያዊት ከተማ አቢለውን እጕዐዝ አሎኹ፥ ኢለ መለስኩሉ እሞ፤ እታ፥ ጥቅዊ ሰብአይ ትመስል አሎኺ፥ ዓስቢ እንተ ዝቑጽረልካስ፡ ምሳይ ክትከውንዶ ምፈቶኺ፤ በለኒ። እንታይ ከም ዝዀነ ስሙን አበይ ከም ዚነብርን እንተ ሐተትክዎ ድማ፤ አረጊት ሰብ

እየ ዝስመ ዝነበርኩ፣ አብታ ናይ ስሕተት ከተማውን አሎኹ፣ ኢሉ መለሰለይ። (ኤፌ፣ ፬፤ ፳፪።) ስራሑ እንታይ፣ ዓስበይውን ክንደይ ምዃኑ እንተ ሐተትክዎ ድማ፣ ስራሑ ኻብ ብዙሕ ደስታ ምዃኑ፡ አብ መወዳእታውን አነንእኡ ኸም ዝወርሶ፣ ነገረኒ። መሊሰ፤ ክንደይ አገልገልቲ አለዉኺ፣ ከመይ ጌርካ ኢኻኸ እትናበር፤ ኢለ እንተ ሐተትክዎ ኸኣ፤ ቤተይ ብዓለማዊ ሕንቃቐ ዘጌጸ፣ ኵላቶም እቶም አገልገልተይውን ከም ውሉደይ እዮም፣ ኢሉ መለሰለይ። ክንደይ ደቂኸ አለዉኺ፤ ኢለ ኸም ብሐድሽ እንተ ሐተትክዎ ድማ፤ ፍትወት ስጋ፣ ፍትወት ዓይኒ፣ ንብረት ትዕቢት ዚበሀላ ሰለስተ አዋልድ ጥራይ እየን ዘለዋኒ፣ ንሰለስትኤን ክትምርዓወን እንተ ደሌኻ ድማ፣ እሀበካ እየ፡ በለኒ። (ዕይ ዮሃ፣ ፪፤ ፲፮።) መሊሰ፤ ክሳዕ መአዝ ከገልግለካ ኢኻኸ እትደሊ፤ ኢለ እንተ ሐተትክዎ ድማ፤ ክሳዕ ዘሎኹ፣ ኢሉ መለሰለይ።

ክርስትያን፤ ደሓርከ ተሳማሚዕኩምዶ፤

እሙን፤ መጀመርያ ጽቡቑ ዚዛረብ ዘሎ መሲሉኒ፤ ምስኡ ኽኸይድ ድንዕ ኢለ ነይረ፣ ደሓር ግና እቲ ኽንዛራረብ ከሎና፣ አብ ግምባሩ እንተ ጠመትክዎስ፤ «ነቲ አረጊት ሰብ ምስ ግብሩ ቐንጥጥዎ፣» ዚብል ጽሑፍ አንበብኩ። (ቈሎ፣ ፫፤ ፱።)

ክርስትያን፤ ደሓርከ፤

እሙን፤ ደሓርሲ ግዲ፣ እናቃፀጠረ አብ ገዛኡ አእትዩስ ንባርነት ኪሸጠኒ ኸም ዝኾነ ሐሳቡ አስተውዐልኩ እሞ፣ ሀድኣት ልቢ ስኢነ፤ ትም በል፣ ከቶ አብ ልዳት ቤትካ አይከረግጽን እየ፣ ኵሉ እዚ ዘረባኻውን ከንቱ እዩ፣ በልክዎ። ድሕርዚ ንሱ እናገሰጸንን እናፋራርሀንን፤ ጽናሕ፣ መከራ ዜጽግበካ ሰብ አብ መገድኻ ኽጽንሐልካ እየ፣ በለኒ። ካብኡ ኽርሕቕ ኢለ ጥውይ ክብል ከሎኹ ድማ፣ ሐደ ቘራጽ ስጋ አተወሰደኒ ኾይኑ ኽሳዕ ዚስምዐኒ፤ ብዝባነይ ቀጥ አቢሉ ኸም ዝሐዘንን አበርቲዑ ኸም ዝሰሐበንን መሰለኒ እሞ፤ «ይዋእ አነ ምግዱር ሰብ፣» ኢለ ጨደርኩ። ድሕርዚ ናብቲ ኽረን ክድይብ ጀመርኩ። (ሮሜ ፯፤ ፳፬።)



አብቲ ፍርቂ ዓቐበት ምስ በጻሕኩ፣ ንድሕሪት ገጸይ ግልጽ እንተ በልኩ ድማ፣ ሐደ ሰብ ከም ንፋስ እናሸበበ ደድሕረይ ኪጐዪ ኸሎ ርኤኽዎ፣ አብቲ ስፍራ መተዓራርፎውን አርከበኒ።

ክርስትያን፤ አነ ኸኣ አብዚ ስፍራዚ አዕሪፈ ኸሎኹ፣ ከቢድ ድቃስ ጸቒጡንስ ነዚ አብ ቍርባበሻይ ዘሎ ብራናይ አጥፊኤዮ ነይረ።

እሙን፤ አታ ኽቡር ሐወይ፣ ስምዐኒስከ፣ እዚ ሰብዚ ምስ አርከበኒ፣ ስጋእመጋእ ከይበለ ብኡብኡ ዘቢጡ አብ ምድሪ አውደቐኒ፣ ዳርጋ ምዉትውን ኰንኩ። ቅሩብ አብ ልበይ ምስ ተመለስኩ፤ አታ ሰብአይ፡ ስለምንታይ ከምዚ ገበርካኒ፤ ኢለ እንተ ሐተትክዎ ድማ፤ ብሕቡእሲ ናይቲ አረጊት ሰብ ፍቕሪ አሎኻ፡ እናበለ ክልኣይ ሳዕ ብብርቱዕ አዛባብጣ አብ አፍ ልበይ ዘበጠኒ እሞ፣ ከም ምዉት ኰይነ መሊሰ ንድሕሪት አቢለ ተሰጣሕኩ። ልበይ ምስ ተመልሰኒ፤ አታ ሰብአይ፣ ምሕረት ግበር፣ እንተ በልክዎ ድማ፤ አነስ ምሕረት አይፈልጥን እየ፣ በለኒ። ከምኡ እናበለ ኸኣ ሳልሳይ ሳዕ አብ ምድሪ አውደቐኒ። ሐደ መጺኡ እንተ ዘይኽልክሎ ግና፣ ብርግጽ ንትንፋሰይ መሕለፉ ነይሩ።

ክርስትያን፤ እቲ ዝኸልከሎኸ መን እዩ፤

እሙን፤ ቅድም አየለሌኽዎን ነይረ፡ ቀቅድመይ

ኪ.ኸይድ ምስ ርኤኽዎ አጸቢቑ እንተ ጠመትክዎ ግና፣ አብ
አእዳዉን ጐድኑን ውጋእ ርኤኹ እሞ፡ ጕይታና ምኺኑ
ብሉብሉ አስተውዐልኩ። ኸዑውን ናብቲ ኸረን ደየብኩ።
ክርስትያን፤ ነቶም ትእዛዛቱ ዚተሓላለፉ ዘበሉ ዘይ
ርሕርሓሎምን ዘይምሕሮምን ንሱ እዩ እሞ፣ እቲ ቕድም
ዘርከበካ ሰብሲ ሙሴ እዩ።
እሙን፡ እወ፣ ሎሚ ጥራይ ከአ አይኰነን እተጓነፈኒ።
እቲ ብህድአትን ብዕረፍትን ክነብር ከሎኹ፡ አብ ገዛይ
መጺኡ፤ ከብዛ ናይ ጥፍአት ከተማ እንተ ዘይገዐዝካስ፣
እዚ ቤት እዚ ኺነደካ እዩ፣ ኢሉ ዘፋራርሀኒ ንሱ እዩ
እሞ፣ አጸቢቑ እፈልጦ እየ።
ክርስትያን፤ ነቲ አብ ጥቓ እቲ ሙሴ እተጓነፈካ አብ
ርእሲ እቲ ኸረን ዝነበረ ቤትከ ርኢኻዮዶ፧
እሙን፤ እወ ርእየዮ፣ አብኡ ኸይበጻሕኩ እኳ ነ
ቶም አናብስ ርእየዮም፤ ፍጹም ፈረቓ መዓልቲ እዩ ዝነበ
ረ እሞ፣ እቶም አናብስ ደቂሶም እዮም ዝነበሩ ይመስለ
ኒ። ገና ቐትሪ ስለ ዝነበረውን በቲ ቐፈር ዘለዎ አቢ.ለ
ሐሊፈስ፣ ነቲ ኸረን ወረድክዎ።
ክርስትያን፤ እወ፣ ክትሐልፍ ከሎኻ ኽም ዝረአየክስ፡
እቲ ቐፈርውን ነጊሩኒ። አብቲ ቤት አቲኻ እንተ ትኸ
ውን ግና፣ ክሳዕ ዕለተ ሞትካ ከቶ ኽትርስዖ ዘይምተኻእ
ለካ ብዙሕ ጽቡቑ ነገር መርአዩኻ ነይሮም፣ ንአይውን
አዝዩ ባህ ምበለኒ ነይሩ። በልከ፡ አብቲ ርባርባ ውር
ደትሲ ገለዶ አይረኸብካን፧
እሙን፡ እወ፣ አብቲ ርባርባ እቲ፤ ክብረት የልቦን፡
እናበለ፣ እንተ ዚክአሎስ ንድሕሪት ምስኡ ንምምላስ
ዝሓባበለኒ፣ ሐደ መጕረምረሚ ዝስሙ ሰብ ረኺበ ነይ
ረስ፤ በዛ ርባርባ እዚአ አቢልካ እንተ ኸድካ፣ ከብቶም



ናይ ቀደም ፈተውትኻ ኹላቶም፣ እኒ አቶ ትዕቢት፣
አቶ ኹርዓት፣ አቶ ኽብረት ርእሱ፥ አቶ ዓለማዊ ጌጽ፣
ከምኡም ዘመሰሉ ኻልአትውን ክትፋላለ ኢ.ኻ፡ ንሳቶም
ከአ በዛ ርባርባ እዚአ አቢ.ልካ እንተ ኸድካ፡ አዝዮም
ኪጕህዩ እዮም፤ ስለዚ ግደፍ አይትዐሹ፣ ኢሉኒ።
ክርስትያን፤ ንስኻኸ እንታይ ኢ.ልካ መሊስካሉ፧
እሙን፤ አነ ኸአ፤ እዘም ንስኻ ዝጸብጸብካዮም ጐይ
ተት ኵላቶም፣ ብስጋ አዝማደይ እንተ ኾኑኳ፣ እቲ
ዝምድናና ኽም ፍቓድ ስጋ እዩ። ምስናይዚ ድማ አነ
ኻብ ዝምንን ንነጀው ንሳቶም ንአይ ከም ዘመዶም
አይቈጽሩንን እዮም፣ አነውን ከም አዝማደይ አይቈጽ
ሮምን እየ እሞ፡ ገለ ዝምድና ምሳታቶም ከም ዜብለይ
ከም ማንም ሰብ ገይረ እየ ዝርእዮም። ስለቲ ርባርባ
ግና፤ ንኽብረትሲ ትሕትና፣ ንውድቀትውን ትዕቢት እዩ
ዚቕድሞ እሞ፣ ብግልብጥ ኢ.ኻ እተዛረብ ዘሎኺ። ስለዚ
ድማ ኻብ በታ እቶም ጠቢ.ባን ዓለምሲ ኽብረት ዝቈጽርዋ
መገዲ፣ ብእአ አቢለ ኽኸይድ ዝመኸርካንስ፤ በዛ ርባርባ
እዚአ አቢለ ኽጕዐዝ መሪጸ አሎኹ፣ ኢለዮ።
ክርስትያን፤ አብቲ ርባርባኸ ብጀካኡ እተጓነፈካዶ
የልቦን፧
እሙን፤ ሓፋር ዝስሙ ሐደ ሰብ አባ ተጓኒፉኒ እሞ
ዘይስሙ እዩ ተሰኪሙ ዘሎ። ከመይሲ ነቶም አብ መገ
ዲ እተጓነፉኒ ኹላቶም ድሕሪ ቕሩብ ምጕት እየ አፎም
ዘትሕዘዎም ዝነበርኩ፣ እዚ ዘይሐፍር ክነሱስ፣ ሓፋር እተ
ባህለ ግና ከቶ አይርታዕን እዩ።
ክርስትያን፤ እሞኸ ንሱ እንታይ በለካ፧
እሙን፤ ካልእስ ይትረፍ፡ ንሃይማኖት ከይተረፈኳ
ኸምዚ ኢሉ ነቒፍዎ፤ ብዛዕባ ሃይማኖት ምሕሳብ፣ ውር

ደት ስለ ዝኾነ፡ ናይ ዓሻታት እዩ እምበር፣ ናይ ለባማት
ሰባት ኣይኰነን። ዚሰምዕ ሕሊና እንተ ኣሎኳ ኸኣ ንስብ
እነት ዜላሕልሖ ስለ ዝኾነ ናይ ሕመቕ እዩ። ሐደ ሰብ
ነቲ እቶም ዕቡያት ዓለማውያን ዚገብርዎ ዘበለ ግፍዒ
ዘይገብር፡ ምእንቲ ኸይብድል ኢሉ ድማ ብቓሉን በኻይ
ዳኡን ዚጥንቀቕ እንተልዩስ፡ ንሱ ናይ ዓለም መላገጽን
መሳሓቕን እዩ ዚኸውን። ካብቶም ስልጣን ዘለዎም ሃብ
ታማትን ሊቃውንትን ከኣ ምስ እዚ ንስኻ እትብሎ ዘ
ሎኺ ባህሊ ዚሳማምዕ ቕሩባት ጥራይ እዮም፡ እናበለ
ተጻረሩኒ። መሊሱ ኸኣ፡ ኤረ፡ ንሐደ ዘይተፈልጠ ነገር
ክረክብ ኢልካ ንዘሎኳ ኹሉ ምጥፋእሲ፡ ዕብዳንን ፈሊጥ
ካ ምጽላልን እዩ እናበሉ ኹላቶም ዚንዕቅዎ እዩ፡
ኢሎኒ። (፩ይ ቈረ፡ ፩፤ ፳፮፣ ም፡ ፫፤ ፲፰፡ ፊል፡ ፫፤ ፯፡ ፰።
ዮሃ፡ ፯፤ ፵፰።) መሊሱ ድማ፤ እቶም መናንያን እተባህ
ሉ ኹላቶም ብኹሉ ዘበኖም ድኻታትን እተጠቕዑን
ከምቶም ካልኣትውን ኣእምሮን ፍልጠትን ዜብሎም እ
ዮም፡ ኢሎኒ። እወ፡ ኣነ ኽጽብጽቦ ዘይክእለኒ ብዙሕ ካልእ
ውን ተዛሪቡኒ፤ እኒ ንስብከት እናሰማዕካ ምንኣኽን ምብ
ካይን፡ ድሕሪ ስብከት እናሐዘንካን እናስተንተንካን ንገ
ዛኻ ምምላስ፡ ስለ ቕሩብ በደል ንብጻይካ ይቕሬታ ምል
ማን፡ ንዝሰረቕካሉ ገንዘቡ ምምላስ፡ እዚ ኹሉ ነውሪ
እዩ፡ ኢሎኒ። ከም ብሐድሽ ድማ፤ እዚ ኣቶ ሓፋርዚ ጽ
ቡቕ ስም እናሀበ ዘቃልሎ ዘሎ ሕማቕ ኣመል፡ ብምኽ
ንያቱ ሃይማኖት ካብቶም ክቡራት ሰብ ዓለም ፈልዩስ፡
ብምኽንያት መንፈሳዊ ሕውነት ምስቶም ድኻታትን ን
ዑቓትን ይጽምበር እዩ። እዚ ኹሉዶ ኣይነውርን እዩ
ይመስለካ፤ ኢሎኒ።
ክርስትያን፤ ንስኻኸ እንታይ ኢልካ መሊስካሉ፤



እሙን፡ መጀመርያ፡ ኣቶ ሓፋር ዝረትዐኒ ኽሳዕ
ዚመስሎ፡ እንታይ ከም ዝመልሰሉ ጠፊኡኒ፡ ቀዘዝ በል
ኩ። ደሓር ግና ነቲ፤ «እቲ ኣብ ቅድሚ ሰብ ዓብዪ መ
ሲሉ ዚርኤ ኣብ ቅድሚ ኣምላኽ ፍንፉን እዩ፡» ዚብል
ቃል ዘከርኩ (ሉቃ፡ ፲፮፤ ፲፭።) እሞ፤ ኣታ፡ እዚ ኣቶ ሓፋር
ሲ ብዛዕባ ንብረት ሰባትን ዚዛረበኒ፡ ብዛዕባ ኣምላኽን
ብዛዕባ ቓሉን ግና ዘይዛረበንስ እንታይ ኰን እዩ ብል
ሓቱ፤ እናበልኩ ኽሐስብ ጀመርኩ። ደሓር ከኣ፤ ብመዓል
ቲ ፍርዲ ንሕና ንህይወት ወይስ ንሞት ክንፍረድ ከሎ
ና፡ ከምቲ ናይ ልኡል ሕጋጋትን ጥበብን እምበር፡ በዘም
ናይ ዓለም ዕቡያት ከም ዘይንፍረድ ኣስተውዐልኩ እሞ፡
ምንም እኳ ሰብ እዛ ዓለም እዚኣ ዚቃወምዎ እንተኾ
ኑ፡ እቲ ኣምላኽ ዚብሎ ደኣ ይሕሸኒ፡ በልኩ። ኣምላኽ
ነቲ ንሱ ባዕሉ ዝገለጾ ሃይማኖትን ንዚሰምዕ ሕሊናን
ከም ዚፈቱ፡ ነቶም ስለ መንግስተ ሰማያት ኢሎም ኣብ
ዛ ዓለም እዚኣ ዓሻታት ዚበሀሉ ዝበለጹ ፈላጣት ከም
ዚቔጽሮም፡ እቲ ንክርስቶስ ዜፍቅር ድኻስ ካብቲ ኣው
ራ ዓብዩ ናይ እዛ ዓለም እዚኣ ኣዝዩ ኸም ዚሀብትም
ስለ ዝፈለጥኩ፤ በል ኣታ ኣቶ ሓፋር፡ ንኣምላኽይን ን
ጉሰይን ገዲፈዶ ምሳኻ ንምኻድ ክሐሪ እየ፤ ከምኡ እንድ
ሕሪ ገይረ ደኣ፡ ብመዓልቲ ምጽኣቱ ኸመይ ገይረ ንገ
ጹ ኽርእዮ ይክእለኒ፤ ሎሚ በገልግሎቱን ብመገዱን እን
ተ ሐፈርኩኽ፡ ነቲ በረኸቱ ኸመይ ገይረ እየ ዝረኽቦ፤
እምበኣርከ ኣታ ኣቶ ሓፋር፡ ንስኻ ጻላእ ምድሓነይ ኢ
ኻ እሞ፡ ኪድ ርሐቕ ውዐል፡ በልክዎ። (ማር፡ ፰፤ ፴፰።)
እዚ ደረቐኛ፡ ጠባሪ ኣቶ ሓፋር ግና፡ ደድሕረይ እና
ሰዐበስ ብዛዕባ ሕመቕ ሃይማኖት ክርስትና ሕሽኹሽኹ
እናበለ ላሕ ኣበለኒ። ኣነ ኸኣ፤ እቲ ንስኻ እትንዕቆ ዘሎ

ኺስ ኣነ ዓብዩ ኽብረት ርእየሉ እየ እሞ፣ ንኸንቱ ኢኻ እትደክም ዘሎኺ፣ በልክዎ። ድሕርዚ ኻብቲ መከረኛ ሰብ እቲ ተፋላሌኹ እሞ ምስ ወጻእኩ ኽምዚ ኢለ ዘመርኩ፤

ንየሱስ ዜገልግል ብፍቕሪ
ፈተና ኣለዎ ኣብዛ ምድሪ።
ምስ ኣምላኽ ዚሐብር ስለ ጽድቂ
ንእኩይ ይፍንፍኖ እዩ ብሐቂ።

ስጋኡ ምስ ዚሓባብሎ ጸኒዑ እዩ ዚቃወሞ፣
እቲ ስጋኡ ግን መሊሱ ይደግሞ።
ብኻልእ መልክዕ እዩ ዚቃለሶ፣
እናደጋገመ ይምለሶ፣ ይምለሶ፣ ይምለሶ።

ንናይ ጽዮን ተድላ ኽትጥዕሞዶ ትደሊ'ኻ፧
እምበኣርከ እመን ብፍጹም ልብኻ።
ንቓሕ፣ ተጠንቀቕ፣ ኣታ መንገደኛ፣
ድማ ኽየታልለካ እቲ ወደረኛ።

ጸላኢ መሊሱ እንተ ኣታለለካ፣
ደጊም በጺሑኳ ንሱ 'ዩ ጥፍኣትካ።
ድሕሪ ኣቶኻዮ ማሕበር ኣጋንንቲ፣
ጥፍኣትካ 'ዩ ንጥንቲ፣ ንጥንቲ፣ ንጥንቲ።

ክርስትያን፤ ሐወይ ሀብሮም፣ ካብዚ ደፋር እዚ ስለ ዘይሐመቕካ፣ ብሐቂ ኣሐጕስካኒ፣ ከምቲ ባዕልኻ ዝበልካኒ፣ ዘይግብኣ ስም እዩ ተሰኪሙ ዘሎ፣ ዘይሐፍር ክነሱስ ሓፋር ይብልዎ፣ ከምኡ ስለ ዝኾነ ድማ እዩ ደድሕሬና እናሰዐበ ብዘይ ሕፍረት ስለቲ ጽቡቕ ግብሪ ኼሕፍረና ኢሉ፣ ኣብ ኵሉ ኣደባባይ ዚመጽእ ዘሎ። ቅሩብ ሕፍረት እንተ ዚህልዎ ግና፣ ነዚ ኹሉ ኣይምገበሮን ነይሩ።



እምበኣርከ ምእንቲ ኽየሕምቐናስ፣ ኣጸቢቕና ደኣ ንቃወሞ። ከመዮ ንጉስ ሰሎሞን፤ "ጠቢባን ክብረት ኪወርሱ እዮም፣ እቶም ዓሻታት ግና እቲ ኽብረቶም ውርደት እዩ፤" ዚብሎ፣ ንሱ ምስ እዚ ኹሉ ምልፍላፉ ነቶም ዓሻታት ጥራይ እዩ ዜኽብሮም። (ምሳ፡ ፫፣ ፴፭።)

እሙን፤ ንኣይ ከም ዚመስለንስ፣ እቶ ሓፋር ምእንቲ ኽየሕምቐናሲ፣ ካብቲ፣ ኣብዛ ምድሪ እዚኣ ናይ ሐቂ ተዋጋእቲ ጭፍራኡ ስለ ኽንከውን ኢሉ፣ ዘኽተተና ኣምላኽ፣ ረዲኤት ክንልምን የድልየና እዩ።

ክርስትያን፤ እወ፣ ሐቕኻ ኢኻ፣ በል ኣብቲ ርባርባ ኽልእ እተጓነፈካዶ የልቦን፧

እሙን፤ ካብኡ ንንየውሲ ኣብ ኵሉ እቲ መገድን ኣብቲ ርባርባ ድነ ሞትን ብርሃን ጸሓይ ስለ ዝነበረ፣ ገለኳ ኣይተጓነፈንን።

ክርስትያን ድማ፤ ተዐዊትካ፣ ኣነስ እባ ኣብቲ ርባርባ ውርደት ምስ በጻሕኩ፣ ሃስቲ ኣጸልዮን እተባህለ ርኹስ መንፈስ ጽኑዕን ነዊሕን ውግእ ተዋጊኤ፣ ስለዚ ንኣይሲ ኣይከምቲ ናትካን እዩ ዝጸንሐኒ። ኤረ፣ እቲ ርኹስ መንፈስ እቲ ኽይቐትለኒውን ተጣራጠረ ነይሩ። ምናዳኳ እቲ ኣብ ምድሪ ኣውዲቑ ምስ ጸቐጠኒ፣ ዚዘጋግለኒ መሲሉኒ ነይሩ። እቲ ኣብ ምድሪ ምስ ኣውደቐኒ፣ እዚ ሴፈይ ካብ ኢደይ መሊቑ ወደቐ እሞ፣ ኣጸልዮን፤ ሕጅስ ረኺበካ እየ፤ ኢሉ ፈከረለይ። ኣነ ግና ናብ ኣምላኽይ ጠራዕኩ፣ ንሱውን ሰምዐኒ፣ ካብቲ ኹሉ መከራ ኸኣ ኣድሐነኒ። ሽው ኣብቲ ርባርባ ድነ ሞት ክጕዐዝ ጀመርኩ፣ መነቲ ፍርቂ እቲ መገዲ ድማ ብጸልማት ሐለፍክዎ። መሊሰ፤ ሕጅስ በጺሑኒ ኽመውት እየ፣ ክብል ከሎኹ ኸኣ፣ ቀይሑ ጸሊም ከፈተ እሞ ጸሓይ በረቐት። ነቲ

ተሪፉኒ ዝነበረ መገዲውን ብህድኣትን ብጸጥታን ሐለፍከ
ዎ፥ ኢሉ አዘንተወሉ።

ድሕርዚ ኸኣ ክርስትያንን እሙንን ብሓንሳእ ኰይ
ኖም፣ ንቕድሚት አቢሎም ኪጕዐዙ ኸለዉ፥ ብሕልመይ
ርኤኽዎም። ከምዚ ኢሎም ኪኸዱ ኸለዉ ድማ፥ እሙን
ግልጽ እንተ በለስ፥ ንሓደ አፍኣዊ ክርስትያን ዝስሙ
ሰብ ምሳታቶም ይኸይድ ከም ዝነበረ፥ ረአዮ። እቲ መገ
ዲ ገፊሕ ስለ ዝኾነ ኸኣ፥ ሰለስቲኦም ማዕረ ማዕረ
ኰይኖም ይኸዱ ነበሩ። አቶ አፍኣዊ ክርስትያን፥ ቁመ
ቱ ነዊሕ እዩ እሞ፥ ካብ አብ ጥቓኡ ኼንከስ ብማዕዶ
ኽትርእዮ ይጽብቕ።

እሙን ከኣ ንአፍኣዊ ክርስትያን፤ ዓርከይ፥ ናበይ
ደሊኻ፧ ንስኻኸ ናብታ ሰማያዊት ሃገር አቢልካ ዲኻ
እትጕዐዝ ዘሎኺ፧ ኢሉ ሐተቶ።

አፍኣዊ ክርስትያን ድማ፤ እወ፥ ሐሳበይሲ ናብኡ
እዩ፥ ኢሉ መለሰሉ።

እሙን፤ ሕራይከ፧ ሕያዋይ መኻይዲ ኽትኰነኒ፥
ተስፋ እገብር አሎኹ።

አፍኣዊ ክርስትያን፤ ብዓብዪ ታሕጓስ ብጻይ እኾነ
ካ እየ።

እሙን፤ እምበአርከ ንጥቕምና ዚኸውን መንፈሳዊ
ንግግር እናተዛራረብና፥ ብሓንሳእ ንጕዐዝ ንዐናይ።

አፍኣዊ ክርስትያን፤ ምሳኻ ወይስ ምስ ካልእ ሰብ
ብዛዕባ ቁም ነገር ምዝርራብ ደስ የብለኒ እዩ እሞ፥ ንኣ
ኻ፥ ሰናይ ነገር እትሐስብ ሰብ፥ ስለ ዝረኸብኩ፥ ባህ ይብ
ለኒ አሎ። ሐቂ ኽንዛረብ እንተ ደሌናስ፥ እቶም ዚበዝ
ሑ ሰባት አብ መገዶም ቀንጠመንጢ እናተዛራረቡስ፥
ነቲ ኽቡር ጊዜኦም ብኸንቱ፧ ብዘይ ቁም ነገር እዮም



ዜሕልፍዎ። እቶም ቁም ነገር ዚዛራረቡ ሰባት ቀሩባት
ብምዃኖም ድማ ንኣይሲ አዝዩ የጕህየኒ እዩ።

እሙን፤ እዚ ብሐቂ ዜጕሂ ነገር እዩ። አፍ ሰብን
ልሳኑን ደኣ ንኽብሪ አምላኽ ዚኸውን ዘረባ ኻብ ምዝ
ራብ ዚበልጽ እንታይ አልዩዎ፧

አፍኣዊ ክርስትያን፤ እዚ ዘረባኻ አዝዩ ዜረድእ
ስለ ዝኾነ፥ ብዙሕ ትፍትወኒ አሎኺ። እወ፥ ነቲ ዜደ
ንቕ ነገር ኪሰምዕ ዚፈቱ ሰብ እንተ ተረኺቡስ፥ ማለት
ብዛዕባ ዛንታን ምስጢራትን ተአምራትን ትእምርትን ኪ
ዛረብ ዚደሊ እንተ ኰይኑስ፥ ከምዚ አብ መጽሐፍ ቅ
ዱስ ተጻሒፉ ዘሎ ገይሩ ብግልጺ ዚነግር አበይ ኪርከብ
እዩ፧ ካብቲ ብዛዕባ አምላኽን ግብሩን ምዝርራብ ዜብህግን
ዚጠቅምንከ እንታይ አሎ፧

እሙን፤ እዚ ሐቂ እዩ፥ ሕጂ ግና በዚ እንዛረቦ ዘ
ሎና ንርእስና ጥቕሚ ዚኾነና ደኣ ንሕሰብ።

አፍኣዊ ክርስትያን፤ ኣነን እምበር ከምኡ እየ ዝበል
ኩ፥ ከመይሲ ሰብ ከምኡ እንተ ገበረ እዩ ነቲ ናይዛ
ምድሪ እዚኣ ኸንቱነትን ነቲ ናይ ሰማይ ሰናይ ነገርን
ፈላልዩ ኺፈልጦ ዚኽእል። ብጃምላስ ከምኡ እዩ ዚብ
ሀል። በብሓደ ኽንዛረብ እንተ ደሌና ግና፥ ሰብ ከም ብ
ሐድሽ ኪውለድ ብግዲ ኽም ዜድልዮ፧ ሐደኳ ብግብሩ
ኺድሕን ከም ዘይኽእል፥ ጽድቂ ክርስቶስ ከም ዜድል
የና፥ ካልእ ከምኡ ዝመሰለን ኪመሀር ይኽእል እዩ። ብ
ጀካ እዚ ድማ ሰብ፤ ንስሓ፧ እምነት፥ ጸሎት፥ መከራ ም
ጽጋብ፥ ከምኡ ዝበለ ኻልእውን እንታይ ምዃኑ ኺመ
ሀር ይኽእል እዩ። ከምኡውን ሰብ ብምዝርራብ ንምጽን
ናዕ ዚኾኖ ዘበለን እቲ ብወንጌል ዚርከብ ዓብዪ ተስ
ፋታትን ምጽንናዕን እንታይ ምዃኑ ኺመሀር ይኽእል

እዩ። ብጀካ እዚ እኳ ሰብ ነቲ ትምህርቲ ሐሶት ኪረትዖ፥
ነቲ ሐቂ ኺገልጾ፥ ነቶም ዓሻታትውን ኬለብሞም ኪመ
ሀር ይኽእል እዩ።

እሙን፤ እዚ ኹሉ ፍጹም ሐቂ እዩ፥ በዚ ዘረባኻ
ድማ ተሐጒሰ አሎኹ።

አፍኣዊ ክርስትያን፥ እወ፥ ስለ ብዛዕባዚ ነገርዚ
ምዝርራብ እዮም ብዙሓት ሰባት በቲ፡ ብእኡ መንግስተ
ሰማይ ከቶ ዘይርከብ ግብሪ ሕጊ ብድንቍርነት ዚነብሩ
ዘለዉ እምበር፥ ናይ ዘለአለም ህይወት ንምርካብሲ እምነ
ትን ግብሪ ጸጋን አብ ነፍሲ ኽም ዜድሊ፥ ቅሩባት ሰብ
ጥራይ እዮም ዜስተውዕልዎ ዘለዉ።

እሙን፤ አይፋልካን፥ ነቲ ናይ ሰማይ ነገር ምፍላጥ
ሲ ውህበት አምላኽ ደአ እዩ እምበር፥ ብዘረባ ሰብን
ብጥበቡን ጥራይሲ ሐደኳ ዚረኽቦ የልቦን።

አፍኣዊ ክርስትያን፤ እዚዶ ኽትነግረኒ ኢኻ፡ ነዝስ
አጸቢቐ እፈልጦ እየ። እቲ ኻብ ሰማይ እተዋህበ እንተ
ዘይኰይኑስ፡ ንሐደኳ ገለ ኺቕበል ከም ዘይኾነሉ፥ አር
ጊጸ እፈልጥ እየ እሞ፥ ኵሉ ብጸጋ እዩ እምበር፥ ብግብ
ርስ አይኰነን። ከምኡ ኸም ዝኾነ ድማ፥ ንመረድኢ ኻብ
መጽሐፍ ቅዱስ ሚእቲ ጥቕሲ መምጻእኩልካ ነይረ።

እሙን፤ እዝስ ጽቡቕ፥ ሕጂኸ ብዛዕባ እንታይ ንዛ
ራረብ፤

አፍኣዊ ክርስትያን፤ ብዝደሌኻ፥ አነ፥ ብዛዕባ እቲ
አብ ሰማይ ዘሎ ወይስ ብዛዕባ እዚ አብ ምድሪ ዘሎ፥ ብ
ዛዕባ ወንጌል፥ [illegible] ቅዱስ ዘበለ ኹነ ብዛዕባ ዓለማ
ዊ ነገር፣ ብዛዕባ ዝሐለፈ ወይስ ብዚመጽእ፣ ብዛዕባ ወጻ
ኢ ይኹን ብዛዕባ ናይ ውሽጢ ነገር፣ ብዛዕባ ነባሪ ወይስ



ብዛዕባ ዚሐልፍ ዘበለ፥ ሐንትስ ንጥቕምና ደአ ይኹን
እምበር፥ ብኹሉ ኽዛረብ ፍቓደይ እዩ።

እሙንን አፍኣዊ ክርስትያንን ከምዚ ኢሎም እና
ተዛራረቡ ኺኸዱ ኸለዉ፥ ክርስትያን ስቕ ኢሉ እዩ
ዚጕዕዝ ዝነበረ። ሽዑ እሙን አብኡ ቐርብ ኢሉ፤ እዚ
ሰብዚ ናይ ሐቂ መናኒ እዩ ይመስለኒ፥ ስለዚ ጥቅዊ ብ
ጸይሲ ሎሚ ኢና ዝረኸብና፣ ኢሉ ሕሽኹሽኹ በሎ።

ሽዑ ክርስትያን እናሐፈረ ፍሽኽ በለ እሞ፥ እዚ ን
ልብኻ ዘው አቢልዎ ዘሎ ሰብአይዚ፥ ንዘይፈልጦስ ንዕስ
ራ ሰባት እኳ ብዘረብኡ ኼተዓሻሽዎም ይኽእል እዩ።

እሙን፤ ትፈልጦ ዲኻ፤

ክርስትያን፤ ትፈልጦ ዲኻ ኽአ ትብለኒ፤ ካብቲ ባዕ
ሉ ንነፍሱ ዚፈልጣ ዝበለጸ ገይረ እፈልጦ እየ።

እሙን፤ እንታዋይ እዩ በል፤

ክርስትያን፤ አፍኣዊ ክርስትያን እዩ ስሙ፥ አብታ
ኽተማናውን እዩ ዚነብር። ወዮግዳ እታ ኽተማና
አዝያ ገፋሕ እያ እምበር፥ ንእኡ ዘይምፍላጥካውን
ዜደንቕ እዩ።

እሙን፤ ወዲ መን እዩ፤ በየናይ ሽነኽከ እዩ ገዛኡ፤

ክርስትያን፤ አቦኡ፥ አቶ ኽኣል ዘረባ ይበሀል፤ ገዛ
ኡ ድማ አብ አደባባይ ሃተፍተፍ እዩ፥ ምስናይቲ ኽእለት
አዛራርባኡ ኸኣ፤ ሐደ ዘይጠቅም ሰብ ምኟኑ እቶም አብ
አደባባይ ሃተፍተፍ ዘለዉ ብዙሓት ብጾቱ ይፈልጥዎ
እዮም።

እሙን፤ አየ፤ እታ ደሓን ሰብ ደአ ዚመስል።

ክርስትያን፤ እወ፤ አብ ቅድሚ እቶምአጸቢቆም ዘይ
ፈልጥዎስ ደሓን እዩ ዚመስል። ካብ ቤቱ እንተ ወጸ ድማ፤
ቕሩብ ይሐይስ፥ አብ ቤቱ ግና አዝዩ ሕሱም እዩ። እዚ

ደሓን ደኣ ዚመስል ዝበልካዮ ኸኣ፣ ነቲ ሐደ ጊዜ ኣብ ቤት እቶም ሰኣልቲ ዝርኤኽዎ ስራሖም ኣዘክረኒ፤ እቲ ገሊኡ ስእልታት ቀሪብካ እንተ ርኤኻዮ፣ ፍጹም ግናይ ክነሱስ፣ ብማዕዶ እንተ ጠመትካዮ፣ ጽቡቑ፣ ግሩም ዝኾነ እዩ ዚመስል።

እሙን፤ ፍሽኽ እንተ በልካስ ኣባ፣ እተላግጸለይ ዘሎኻ መሲሉኒ ነይረ።

ክርስትያን፤ ፍሽኽ እኳ እንተ በልኩ፣ በዚ ኸምዚ ዘመሰለ ነገር ካብ ምልጋጽን ንሰብ ብሐሶት ካብ ምኽሳስንሲ ኣምላኽ ደኣ ይባልሀኒ። መሊሰ ብዛዕባኡ ኽነግረካ ግዳ ስማዕ፤ እዚ ሰብኣይዚ ምስ ኩሉ ይላገብ ንጸወታውን ሃብሮም እዩ። ኣብ እንዳ መስተኳ ኽይተረፈ ኸምዚ ንኣኻ እተዛረበካ ገይሩ ይዛረብ እዩ። ምናዳ መስተ ኣብ ርእሱ ምስ ዚድይቦ፣ መመሊሱ እዩ ዚልፍልፍ። ኣብ ልቡ ወይስ ኣብ ቤቱ ወይስ ኣብ ንብረቱ ሃይማኖት ዚበሀል የብሉን። እቲ ዘለዎ ኹሉ ኣብ መልሓሱ፣ ሃይማኖቱውን ብቓል ጥራይ እዩ።

እሙን፤ ዋይ ኣነ፣ ከመይ ገይሩሞ ኣታለለኒ።

ክርስትያን፤ እወ፣ ርግጽ ኣታሊሉኳ፣ በዝስ ኣይትጣራጠር። በል፣ ነቲ፣ «ይብሉ ደኣ እምበር፣ ኣይገብሩን እዮም፣» «መንግስቲ ኣምላኽ ግና ብሐይሊ እምበር፣ ብዘረባ ኣይኮነትን፣» ዚብል ቓል ደኣ ዘክሮ። (ማቴ፣ ፳፫፣ ፫። ፩ይ ቈረ፣ ፬፣ ፳።) እዚ ሰብኣይዚ ብዘረባ ጥራይ ግዳ እዩ ዚፈልጠ እምበር፣ ንሱ ብዛዕባ ጸሎት፣ ብዛዕባ ንስሓ ብዛዕባ እምነት፣ ብዛዕባ ኽም ብሐድሽ ምውላድውን ይዛረብ እዩ። ብዛዕባዚ ኹሉ ግና ብጀካ ምዝራብሲ ገለ እኳ ኣይፈልጥን እዩ። ኣነ ኣብ ገዛኡ ነይረ እየ እሞ፣ ኣብ ቤቱ ወይስ ኣብ ወጻኢ ኣጸቢቓ ተዐዚበዮ ኣሎኹ።



ስለዚ ኸኣ እዚ ኣነ ብዛዕባኡ ዝነግረካ ዘሎኹ ዘበለ ፍጹም ሐቂ እዩ። ኣብ ቤቱ ሃይማኖት፣ ጸሎት፣ ወይስ ስለ ሐጢኣት ምጥዓስ ደኣ የብሉን እምበር፣ ብስምሲ ክርስትያን እዩ። ነገልግሎት ኣምላኽ ካብኡስ እንስሳታት እኳ ይሔሹ። ንሱ ኣብ ቅድሚ ኹላቶም ዚፈልጥዎ ንሃይማኖት ነውሩ፣ ሕፍረቱ፣ ዕንቅፋቱ እዩ። ኣብቲ ንሱ ዚነብረሉ ናይታ ኸተማ ኽፍሊ፣ ብምኽንያት እዚ ሰብ እዚ ብዛዕባ ኣምልኮ ጽቡቕ ዚዛረብ የልቦን። (ሮሜ ፪፣ ፳፬፣ ፳፭።) እዚ ኣፍኣዊ ክርስትያን እዚ ኣብ ወጻኢ ጻድቕ ከም ዚመስል፣ ኣብ ቤቱ ግና ድያብሎስ ምዃኑስ እቶም ዚፈልጥዎ ኹላቶም ይዛረቡሉ እዮም። እቶም መሳኪን ስድራ ቤቱ፣ እታ በዓልቲ ቤቱን ውሉዱን ይፈልጥዎ እዮም። ንሱ ተቘጣዒ፣ ተጻራፊ፣ ህውኩተኛ እዩ እሞ፣ ነቶም ግዙኣቱ እናጨቈኖምሲ ዚገብርዎ ጠፊኦዎም ኣሎ። እቶም ገለ ጕዳይ ምስኡ ዘለዎም፤ ካብ ፈርኦን እኳ ቕሩብ ቀንዕና ኣይሰኣንን ይኸውን፣ እዚ ተዛራቢ እዚ ግና ብዚከኣሎ መጠን ኪታልልን ኪዘምትን ኪጥብርን እዩ ዚጋደል እሞ ንሱ ኻብ ፈርኦን እምብዛ ይገድድ፣ ይብልዎ እዮም። ምስናይዚ ድማ ነቶም ውሉዱስ ኣስኣሰሩ ኺኸዱ እዩ ዜስተምህሮም፣ ሐደ ኻባታቶም ዚሰምዕ ሕሊና ዘለዎ እንተ ረኣየ ድማ፤ ዕቡድ፣ ዓሻ እናበለ እዩ ዜዋርዶ እሞ፣ ኣብ ገለ ቑም ነገር ዘለዎ ዕዮ ኣይልእኮን፣ ኣብ ቅድሚ ኻልኣትውን ከም ዘይእሙን ገይሩ እዩ ዚርእዮ። እዚ ሰብኣይዚ ኾታ፣ በቲ ሕማቕ ንብረቱ ቕድሚ ሕጂ ዕንቅፋት ኰይኑ ንብዙሓት ከም ዘውደቖም፣ ኣነ እፈልጥ እየ፣ ኣምላኽ እንተ ዘይ

ከልኪልዎስ፥ ንድሕሪ ሕጂውን ከምኡ ንብዙሓት ከልኣት ኬጥፍኦም እዩ።

እሙን፤ ዝኾነ ኹይኑ፥ ኣታ ኽቡር ሐወይ፥ ብሐደ ወገን፤ ነዚ ሰብኣይ እዚ ኣጸቢቐ እፈልጦ እየ፥ ትብል ኣሎኻ፥ በቲ ሐደ ሸነኽ ከኣ ክርስትያን ስለ ዝኾንካ፤ እቲ ብዛዕባ እዚ ሰብኣይዚ እተዛረብካዮ ዘበለ ኹሉ ሐቂ ስለ ዝኾነ እምበር፥ ከተኽፍኦ ኢልካ ኽም ዘይተዛረብካ፥ እኣምን እየ።

ክርስትያን፤ ከበኻ ኣብሊጸ ዘይፈልጦ እንተ ዝኸውንሲ፥ ከምቲ ንስኻ ዝሐሰብካዮ ምሐሰብኩ ነይረ። እዚ ወረዚ ኻብቶም ጻላእቲ ሃይማኖት ጥራይ እንተ ዝሰምዖኸኣ፥ እቶም እኩያት ሰባት ነቶም ሕያዎት ሰብ ብእኩይ ነገር ጥራይ እዮም ዜልዕልዎም እሞ፥ ነዚ ዘረባኦም ሕሜት ምቈጸርክዎ ነይረ። ሕጂ ግና እዚ እተዛረብክዎ ኹሉ ኸምኡ ዝበለ ኻልእውን ናይ እዚ ሰብኣይዚ ጠባይ ምኳኑ ኣጸቢቐ እፈልጥ እየ። እቶም ሕያዎት ሰባት ምስኡ ምግዋር የሕፍሮም እዩ፥ ሐደኳ ሐወይ ወይስ ዓርከይ ኢሉ ዚጽውዖ የልቦን፥ ስሙ ኺርቋሕ እንተ ሰምዑ ጥራይ እኳ፥ ይሐፍሩ እዮም።

እሙን፤ ግብርን ዘረባን ክልተ በበይኑ ዝኾነ ነገር ምኳኑ ሕጂ ኣስተውዐልኩ፥ ድሕሪ ደጊምውን ፈልየ ንምፍላጡ ኽጥንቀቕ እየ።

ክርስትያን፤ እወ ብሐቂ፥ ከምቲ ነፍስን ስጋን በበይኑ ዝኾነ፥ ከምኡውን ግብርን ዘረባን በበይኑ እዩ፥ ከምቲ ስጋ ብዘይ ነፍሲ ሬሳ ዚኸውን፥ ዘረባ ብዘይ ግብሪ ድማ ኸምኡ እዩ። «ኣብ ቅድሚ ኣምላኽን ኣቦን ንጹህን ርኽሰት ዜብሉን ኣምልኮስ ርእስኻ ኻብ ርኽሰት ዓለም እናሐሎኻ፥ ንዘኽታማትን መበለታትን ኣብ መከራኦምን



ጸበባኦምን ምብጻሕ ደኣ እዩ።» (ያእ፡ ፩፤ ፳፯።) እዚ ኣፍኣዊ ክርስትያን ግና፤ ብምስማዕን ምዝራብን ጥራይ ሐቀኛ ክርስትያን ዚኸውን ግዲ መሲልዎ ኹይኑስ፥ ንርእሱ ይጥብራ ኣሎ። ምስማዕሲ ኽም ዘርኢ ምዝራእ እዩ፥ እቲ ፍረ ብሐቂ ኣብ ልብን ኣብ ንብረትን ምእንቲ ኺግለጽውን ዘረባ ጥራይ ኣይኣክልን እዩ። በቲ መዓልቲ ፍርዲ፤ ሰባት ከከም ፍሬኦም ክም ዚፍረዱስ፥ ኣይንረስዕ ደኣ። (ማቴ፥ ፲፫፡ ፳፫።) እምበኣርከ፤ ገበርቲዶ ኔርኩም፤ ወይስ ተዛረብቲ ጥራይ ኢኹም ዝነበርኩም፤ ኢሉ እዩ ዚሐትት። እወ፥ በዚ እዮም ሰባት ዚፍረዱ እምበር፥ ኣታ ትእምኑዶ ኔርኩም፤ ኢሉስ ኣይኪሐትትን እዩ። እምበኣርከ መወዳእታ ዓለምሲ ንቐውዒ እዩ ዚመስል፥ ብጊዜ ቐውዒ ኸኣ ሰብ፤ ፍረ ደኣ እምበር፥ ከልእ ከም ዘይደሊ፥ ንስኻውን ትፈልጥ ኢኻ። በል ኣታ እሙን ሐወይ፤ እዚ ኹሉ እተዛረብኩኹ፥ እቲ ኣፍኣዊ ክርስትያን ዝመስከሮ ምስክር በቲ መዓልቲ ፍርዲ ኸንቱ ኽም ዚኸውን፤ ምእንቲ ኽረድኣካ ደልየ እየ እምበር፥ ነቲ ብዘይ እምነት ዚኸውን ግብርስ ኣምላኽ ይቕበሎ እዩ፥ ዚበሀል ሐሳብ የብለይን፥ ካብ ኣፈይውን ኣይወጸን።

እሙን፤ እዚ ነገርዚ ነቲ ሙሴ ብዛዕባ እቶም ንጹሃት እንስሳ ዝጸሐፎ ኣዘከረኒ። ንሱ ኸምዚ ይብል፤ እቶም ንጹሃት ዚበሀሉ እንስሳ ሸኾናኦም እተሰንጠቐን መጕስዕ ዚመልሱ ዘበሉን እዮም። ማንትለ ተመጕስዕ እያ፥ ሸኾናኣ ዘይተሰንጠቐ ስለ ዝኾነ ግና፤ ርኽስቲ እያ። ስለዚ ሐደ እንስሳ ሸኾናኡ ምሉእ ዘይተሰንጠቐ ኽነሱስ መጕስዕ እንተ መለሰ፥ ወይስ ሸኾናኡ ስንጡቕ እሞ ዘየመጕስዕ እንተ ኾነ፥ ርኹስ እዩ። (ኦሪ፡ ዘሌ፡ ፲፮። ዘዳ፥ ፲፬።) እዚ ነገርዚ ድማ ፍጹም ንኣፍኣዊ ክርስትያን እዩ

ዚ.መስል፣ ንሱ ነቲ ምግቢ የኳማስዖ፣ ማለት ፍልጠትሲ
ይደሊ እዩ፣ ነቲ ቓልውን የኳማስዖ እዩ፣ ካብቲ መገዲ
ሐዋእን ዘይተፈልየን ከም ማንትለን ከልብን ዝብእን ከአ
ሽኹናኡ ዘይተሰንጠቐን ስለ ዝኾነ ግና፣ ንሱ ርኹስ እዩ።
　　ክርስትያን፣ ኣነ ኸም እተረዳእክዎስ፣ እዚ ዝበልካ
ዮ ኸም ሐሳብ ወንጌል ኢኻ እተዛረብካ። ኣነውን ገለ
ኻልእ ክውስኸ እየ፣ ሃዋርያ ጳውሎስ ብዛዕባ ብዙሓት ሰ
ባት፣ ምናዳ ድማ ብዛዕባ እቶም ከምዚ ዘመሰሉ ለፍለፍ
ቲ፣ ንሳቶም ከምቲ «ዜድሂ አስራዝን ጭልጭል ከም ዚ
ብል ጸናጽልን እዮም፣» ይብል፣ ኣብ ካልእ ስፍራ ኸኣ፣
«እቶም ህይወት ዜብሎም ፍጥረት እኳ የድህዩ እዮም፣»
ኢሉ ይገልጸ እዩ። (፩ይ ቈረ፣ ፲፫፣ ፩—፫፣ ም፣ ፲፬፣ ፯።)
ህይወት ዜብሎም ማለት ድማ፣ ሐቀኛ እምነትን ናይ ወን
ጌል ጸጋን ዜብሎም ማለት እዩ። እቲ ድምጸምን ዘረባአምን
ከም ድምጺ መላእኽቲ እንተ ጠዐመ እኳ፣ ምስቶም ደቂ
ህይወት ኣብ መንግስተ ሰማያት ስፍራ የብሎምን።

　　እሙን፣ ዋይ ደኣ ሽአ፣ ቀድሚ ሎሚ ሕብረቱ አይ
ተመኔኹን፣ ምናዳ ድማ ሕጂ ፈንፊነዮ አሎኹ፣ ከመይ
ጌርና ኢና እሞ ኻብኡ እንፍለ፣
　　ክርስትያን፣ ምኽረይ ስማዕ፣ ኣምላኽ ንልቡ ተንክ
ዩ ናብ ሰናይ እንተ ዘይመሊስዎስ፣ ባዕሉ ኻብኻ ኺርሕቕ
እዩ። ስለዚ ነቲ ኣነ ዝነግረካስ ተቐበሎ ደኣ እሞ ኸምኡ
ግበር።
　　እሙን፣ ሕራይ፣ እንታይ እሞ ኽገብር፣
　　ክርስትያን፣ ናብኡ ኺድ እሞ ስለ ሐይሊ ሃይማኖት
ብቑም ነገር ጌርካ ተዛረቦ፣ ነቲ ዘረባኻ ኸም ዚቕበሎውን
ፍሉጥ እዩ፣ ድሕርዚ፣ በል እስኪ፣ እዚ ነገር እዝስ ኣብ



ልብኻን ኣብ ቤትካን ኣብ ንብረትካንዶ ሐዲሩ አሎ፣
ኢልካ አጸቢቕካ ሕተቶ።
　　ሽዑ እሙን ናብ አፍኣዊ ክርስትያን ቀርብ ኢሉ፣
ኢሂ ሕጂኸ ደሓንዶ አሎኻ፣ ኢሉ ሐተቶ።
　　አፍኣዊ ክርስትያን ከኣ፣ እወ ደሓን እየ፣ ይመስገን፣
ክሳዕ ሕጂስ ግዲ ሐያሎ ነገር ምተዛራረብና ኔርና፣ ኢሉ
መለሰሉ።
　　እሙን፣ ጽቡቑ፣ ብዛዕባ እንታይ ከም እንዛራረብ
ኣነ ኽሐሪ ኻብ ፈቓድካለይሲ፣ እቲ ናይ ኣምላኽ ጸጋ
ምድሓን ኣብ ልቢ ሰብ ምኻኑ ኸመይ ኢሉ ኸም ዚግ
ለጽ፣ ንዛራረብ።
　　አፍኣዊ ክርስትያን፣ ንኣይ ከም ዚመስለንስከ፣ እዚ
ንግግርና ብዛዕባ እቲ ሐይሊ ኣምልኮ ኺኸውን እዩ። ስ
ለዚ ነዚ ጽቡቕ ንግግር እዚ ብዓብዩ ታሕጓስ አሕጽር አ
ቢለ ምላሽ ክህበሉ እደሊ አሎኹ። መጀመርያ፣ ጸጋ እግ
ዚአብሄር ኣብ ልቢ ምስ ዚሰፍር፣ ሽዑ ሰብ፣ ሐጢአት
ከይለግበ ኢሉ፣ የእዊ እዩ። ካልኣይ .....
　　እሙን፣ ሐንሳእ እስኪ ጽናሕ፣ ነቲ ቐዳማይ አጸቢቕ
ና ኽንሐስበሉ፣ እቲ ኻልኣይሲ ይጽንሐልና። ኣብ ክንድ
ቲ ዝበልካዮስ ግዳ፣ ጸጋ ኣምላኽ ንልቢ ሰብ ንሐጢአት
ኪፍንፍኖ የስተምህሮ እዩ፣ ክትብል ምተገብኤ ነይሩ።
　　አፍኣዊ ክርስትያን፣ ሐጢአት ከይቐርበካ ኢልካ ምእ
ዋይን ንሐጢአት ምፍንፋንንሲ እንታይ እዩ በል ልይነቱ፣
　　እሙን፣ ሰብ ብጥበብ ርእሱ ሐጢአት ከይለግበ
ኢሉ ኺእዊ ይኽእል እዩ፣ ሐድሽ ጠባይን ቅዱስ ቅንኣ
ትን እንተ ዘይረኸበን፣ ንሐጢአት ብልቡ እንተ ዘይጸል
አን ግና፣ ንሐጢአት ኪፍንፍኖ አይክእሎን እዩ። ስለዚ
ዓብዩ ምፍልላይ አለዎ፣ ኤረ ብዙሓት ሰበኽቲ እኳ፣

ሐጢአት አብ ልቦምን ቤቶምን አብ ንብረቶምን ገዚኡ
ኹሉሲ፥ አብ ወንበር ስብከት ደይቦም፣ አቱም ሰባት፥ ን
ሐጢአት ጽልእዎ፡ እናበሉ ኺጭድሩ ሰሚዔዮም አሎ
ኹ። ናይ ዮሴፍ እመቤት ድማ ንዮሴፍ ናብ ርኽስነት
ከተውድቖ እናደለየት ክነሳስ፥ ቅድስቲ ሰበይቲ ምኺና
እናአምሰለት ዓው ኢላ አእውያ። (ኦሪ፡ ዘፍ፡ ፴፱፡ ፲፫።)
ከምቲ እኖ ንውሉዳ ሐዚላቶ ኸላ፣ አታ ረሳሕ፥ ግናይ፥
እናበለት እትገንሖ እሞ፥ ቀሩብ ጽንሕ ኢላ ሐቚፋ እት
ስዕሞ፥ ከምኡውን ብዙሓት እናሐቜፍዎስ ንሐጢአት ዓው
ኢሎም ይግስጽዎ እዮም።

አፍኣዊ ክርስትያን፣ አታ ሰብአይ፥ ሕጅስ ከተጽም
ደንን ከተፈንጥረንን እዩ ድላይካ፥ ይመስለኒ።

እሙን፣ ኣነስ እቲ ነገር ምእንቲ ኺቐንዕ ደልየ ደአ
እየ እምበር፥ አይፋለይን። ነቲ አብ ልቢ ሰብ ዚዐዩ ጸጋ
ዚገልጽ ካልኣይ ነገርከ ኸመይ ጌርካ ኸተረድእ ኢኻ፧

አፍኣዊ ክርስትያን፣ ነቲ አብ ወንጌል ዘሎ ምስጢር
አጸቢቕካ ምፍላጡ እዩ።

እሙን፣ ወዮ ግዳ ቕድም እንተ ኾነ ወይስ ድሕሪት፥
ዡሉ ሐሶት እዩ እምበር፥ እዚ ምልክት እዝስ ቅድም ኪ
ኸውን ምተገብኤ ነይሩ። ሐቂ እዩ፥ ገለ ናይ ጸጋ ስራሕ
አብ ነፍሱ ዜብሉ ሰብ ነቲ ናይ ወንጌል ምስጢር አጸቢ
ቑ ኺፈልጦ ይኽእል እዩ። ሰብውን ምንም እኳ ኹሉ
ምስጢራትን ፍልጠትን እንተ አከበ፣ ከንቱ ኺኸውን ይ
ኽእል እዩ፥ እዚ ስለ እተዋህቦውን ውሉድ አምላኽ ኪ
ኸውን አይከአሉን እዩ። (፩ይ ቄረ፡ ፲፫፡ ፪።) ክርስቶስ
ንደቀ መዛሙርቱ፣ «ነዚ ኹሉዶ ተስተውዕልዎ አሎኹም፧»
ኢሉ ምስ ሐተቶም እሞ፥ ንሳቶም፣ እወ፥ ኢሎም ምስ
መለሱሉ፥ ክርስቶስ መሊሱ፣ «እንተ ገበርኩምዎስ ብጹኣን
ኢኹም፡» እዩ ዝበሎም። ንሱስ ብጽእና ብግብሪ እም
በር፥ ብፍልጠት እዩ ዚርከብ አይበለን። የሱስ፣ «ንፍቓድ
ጐይታኡ ዚፈልጦ እሞ ዘይገበሮ፥» ብምባሉስ ግብሪ ዜብ
ሉ ፍልጠት ከም ዘሎ የርእየና አሎ። ሰብ፣ ክንዲ ናይ
መልአኽ ዚኸውን ፍልጠት እኳ እንተ አከበ፥ በዚ ክርስ
ትያን ኪኸውን አይኽእልን እዩ። እምበአርሲ፣ አታ ለፍላ
ፊ፥ እዚ ምልክትካ ሐሶት እዩ። እወ፥ ፍልጠት ንለፍ
ለፍትን ንዕቡያትን ደስ የብሎም እዩ፥ ንአምላኽ ግና
ምግባር እዩ ባህ ዜብሎ። ግናኸ ልቢ ሰብ ብዘይ ሐቀኛ
ፍልጠት ምዉት ምኻኑ ርግጽ እዩ እሞ፥ ብዘይ እቲ ሐቀኛ
ፍልጠትሲ ልቢ ሰብ ሰናይ ኪኸውን ይኽእል እዩ ማለ
ተይ አይኰንኩን። ስለ፬ ክልተ ዓይነት ፍልጠት አሎ፣
እቲ ሐደ ፍልጠት ናብ ዘረባ ጥራይ እዩ ዜብጽሕ፥ እቲ
ሐደ ግና ናይ እምነትን ናይ ፍቕርን ግብሪ ጸጋስ ሕብ
ረት ስለ ዘለዎ፥ ንሰብ ብፍጹም ልቡ ፍቓድ አምላኽ ን
ምግባር ይድርኽ እዩ። እቲ ቕድም ዝበልናዮ ፍልጠት
ንአፍኣዊ ክርስትያን ይአኽሎ እዩ። እቲ ኡነተኛ ክርስ
ትያን ግና ብጀካ እቲ ኻልኣይ ዓይነት ፍልጠት ኪነብር
አይኽእልን እዩ። ስለዚ ድማ፣ «ንሕግኻ ኣነ ኽፈልጦ ብ
ፍጹም ልበይውን ክሕልዎስ አስተምህረኒ፧» ኢሉ ይጽሊ
እዩ። (መዝ፡ ፻፲፱፡ ፴፬።)

አፍኣዊ ክርስትያን፣ እዚውን ንእምነትና ዚህንጽ
አይኰነን እሞ፥ ከም ብሐድሽ አብ መፈንጠራ ኽትጸም
ደኒ ትደሊ አሎኻ።

እሙን፣ ንስኻ፥ እቲ ግብሪ ጸጋ አብ ልቢ ሰብ ከ
መይ ገይሩ ኸም ዚግለጽ ዜርኢ ኻልእ ምልክት እንተ
ተምጽእ ድማ፥ ጽቡቕ ነይሩ።

አፍኣዊ ክርስትያን፤ ብዅሉ ኸም ዘይንሰማማዕ ሕ ጂ. እርእዮ አሎኹ እሞ፥ ኣነስ ይትረፈኒ።

እሙን፤ እምበአርከ ንስኻ ኻልእ ምልክት ከተም ጽእ ካብ ዘይትፈቱስ፥ ኣነ ኸዛረብ ፍቐደለይ።

አፍኣዊ ክርስትያን፤ ዝደሌኻ ግበር።

እሙን፤ እቲ ግብሪ ጸጋስ አብቲ ንሱ ዝሐደሮ ነፍ ስን አብቶም አብ ዙርያኡ ዘለዉን እዩ ዚግለጽ።

አብቲ ንሱ ዝሐደሮ በዚ ኸምዚ እዩ ዚግለጽ፤ ንገ ዛእ ሓጢአቱ የረድኦ፥ ምናዳኳ ስለቲ ናይ ባህሪኡ ርኽ ሰትን ስለቲ ዘይምእማኑን ይግስጾ እዩ። እቲ ብየሱስ ክርስ ቶስ ብምእማን ዚርከብ ናይ አምላኽ ምሕረትን ጸጋን እንተ ዘይተቐቢሉስ፤ ብምኽንያት እቲ ዝበልናዮ ብብር ቱዕ ኸም ዚፍረድ፥ ንምስትውዓል ይሕግዞ እዩ። (ዮሃ፣ ፲፮፤ ፰፥ ፱። ሮሜ ፯፤ ፳፬። ማር፣ ፲፮፤ ፲፮።) እዚ ምርኣይን ምፍላጥን እዚ ኸኣ ስለ ሓጢአቱ ኸም ዚሐፍርን ከም ዚጕህን ይገብሮ እዩ። ብሐደ ሸነኽውን ንመድሐኒ ዓለም ይገልጸሉ እሞ፥ ክሳዕ እታ ዕለተ ሞቱ ምስኡ ምንባር ግዲ ዜድሊ ምዃኑ የስተውዕል እዩ። ሰብሲ እንጌራ ኸም ዚጠምን ማይ ከም ዚጸምእን፥ ከምኡ ንመድሐኒኡ ሽዑ ኺጠምዮን ኪጸምኦን እዩ ዚጅምር እሞ፥ ነፍሱ ኽትጸግ ብን ክትረውን ተስፋ አለዎ። (መዝ፣ ፵፫፤ ፲፯። ኤር፣ ፴፩፤ ፲፱። ገላ፣ ፪፤ ፲፮። ግብረ ፬፤ ፲፪። ማቴ፣ ፭፤ ፮። ራእ፣ ፳፩፤ ፮።) እዚ ሰብ እዚ ኸምቲ መጠን እምነቱስ ሓጐሱን ሰላሙን ፍቕሪ ቅድስናኡን ብመድሐኒኡ እዩ ዚኸውን። ማለት፤ እምነቱ ብርትዕቲ እንተ ዀነት፥ ሓጐሱን ሰላሙን ብርቱዕ ይኸውን፥ እምነቱ ድኻምቲ እንተ ዀነት ግና፥ ሐጐሱን ሰላሙን ከምኡ እዩ ዚኸውን። እምነቱ እንተ በርትዔት ከኣ እዩ ንመድሐኒኡ እናወሰኸ ኺፈልጦን



አብዛ ዓለም እዚኣ ብቕድስና ኺገልግሎን ዚናፍቕ። ስ ለዚ ድማ እቲ ግብሪ ጸጋ አብ ልቡ እኳ ተገሊጹ ኽነ ሉስ፥ ስለቲ ኻብ አዳም ዝወሰዶ ባህርይን ስለቲ ዝጸል መተ አእምሮኡን እዚ ዝበልናዮስ ግብሪ ጸጋ ምዃኑ ንምስትውዓል ይሽግሮ እዩ።

ነቶም ክልአት ግና እዚ ግብሪ ጸጋ በዚ ኸምዚ እዩ ዚግለጸሎም፤ ቀዳማይ፤ እቲ ግብሪ ጸጋ አብ ልቡ አተ ገልጸሉ ሰብ ነቲ ብክርስቶስ ዘለዎ እምነቱ ብአፉውን ከም ዚእመን ይገብሮ እዩ። (ሮሜ ፲፤ ፲። ማቴ፣ ፲፤ ፴፪። ሉቃ፣ ፲፪፤ ፰።) ክልኣይ፤ በቲ ምስቲ ብአፉ ዚእመኖ ዘሎስ ዚሰ ማማዕ ቅዱስ ንብረት፥ ማለት ናይ ልቢ ቅድስና፥ አብ ቅድሚ ስድራ ቤቱ ብቕድስና ምምልላስ፥ አብ ማእከል ዓለም ብቕድስና ምዝራብ ይግለጸሎም እዩ። እዚ ቅድስና እዚ ንሐጢአት ብውሽጡ ኸም ዚጸልኦ ይገብሮ፥ መሊሱ ውን ስለቲ ሓጢአቱ ንገዛእ ርእሱ ብሕቡእ ከም ዚፍን ፍኖ ይገብሮ እዩ። ከምቲ እቶም ግቡዛትን ለፍለፍትን ዚገብርዎ ብዘረባ ጥራይ ዘይኰነስ፥ ነቲ ሐይሊ ቓሉ እና ተአዘዘን ኡነተኛ እምነትን ፍቕርን አብ ንብረቱ እናአር አየንሲ፤ ካብ ቤቱ ሓጢአት ከም ዚጠፍእን አብ ዓለም ቅድስና ኸም ዚገዝእን ንምጽዓር የናቓቕሖ እዩ። (ዮሃ፣ ፲፬፤ ፲፭። መዝ፣ ፶፤ ፳፫።) ሕጂ ኸኣ፥ ጐይታየ፥ ብዛዕባዚ እተዛረብክዎ ሐይሊ ጸጋን ምልክቱን እትከራኸሮ እንተ አሎኻ፥ ተዛረብ ደኣ፥ እንተ ዘይኰነ ግና፤ መሊሰ ኽሐተ ክስ ፍቐደለይ።

አፍኣዊ ክርስትያን፤ አይፋለይን ሐወይ፤ ሕጅስ ክ ሰምዕ ደኣ እየ እምበር፥ ግዲ ዘረባ ዀነ ግዲ ምጕት የብ ለይን። ስለቲ ኻልኣይ ጥያቄ እትብሎ ዘሎኻ ግና ሕራይ አስምዕኒ።

እሙን፤ ሕቶይስከ እዚ ዚስዕብ ዘሎ እዩ እሞ ጽን
በል፤ ስለቲ ቀዳማይ ክፍሊ ብዛዕባ ግብሪ ጸጋ ዝነገርኩ
ኺስ ትዝክሮን አብ ገዛእ ንብረትካ ተውዕሎንዶ አሎኺ፧
ብንብረትካን አኻይዳኻንከ ብዛዕባኡዶ ጽቡቕ ትምስክር
አሎኻ፧ ወይስ እቲ ሃይማኖትካ ብመልሓስን ብዘረባን ጥ
ራይ እዩ እምበር፡ ብግብርን ብሐቅንሲ አይኮነን፧ ነዚውን
ምላሽ ክትህበኒ ፍታውካ እንተ ኾይኑስ፡ ንስኻ ዘይት
ፈልጠን፡ እቲ አብ አርያም ዘሎ አምላኽ፤ አሜን፤ እወ፣
ዘይብሎን ዘረባ ኸይትዛረብ፤ ሐደራኻ። ደሓር ድማ ተ
ጠንቀቕ፤ «እቲ እግዚአብሄር ዚንእዶ እምበር፤ እቲ ንርእሱ
ባዕሉ ዚንእድ ከንቱ እዩ እሞ፡» ሕሊናኻ ዘይቕበሎ ነገር
አይትዛረብ። (፪ይ ቈረ፡ ፲፡ ፲፰።) ብዝተረፈስ ከኣ፡ ንብ
ረቱን ጕረባብቱን፤ እዚ ዚዛረቦ ዘሎ ኹሉ ሐሶት እዩ፤
ኢሎም እናመስከሩሉስ፡ አነ ኸምዚ እገብር አሎኹ፡ ኢሉ
ዚጃህር ሰብ ነውራም እዩ።

ኸው አፍኣዊ ክርስትያን፡ ቀድም ሕፍር በለ፡ ጸኒሑ
ግና ኸምዚ ኢሉ መለሰ፤ ሕጅስ ከኣ ብዛዕባ ምምዓድን ብዛዕ
ባ ሕሊናን ብዛዕባ አምላኽን ክትዛረበኒ ጀመርካ፡ መሊስ
ካውን፡ እቲ ንስኻ እትዛረቦ ዘበለ ምእንቲ ኺጸንዕ ኢልካ፡
ናብ አምላኽ ትምሕጸን አሎኺ፤ አነ ግና እቲ ዘረባ ኸምዚ
ዚኸውን አይመሰለንን ነይሩ። ክምኡ ኻብ ኮነ ግና፡ አነ
ንኸምዚ ዝበለ ሕቶታት ምላሽ ክህበሉ አይደልን እየ።
ንስኻ ንኣይ ክትምርምር አይተሸምካን፡ ስለዚ ግዲ ምስ
ማዕከ የብለይን። ተሸይመ እባ ደኣ እየ፡ ትብለኒ እንተ ኾን
ካውን፡ ከም ሐደ ፈራዲ ገይረ ዝቕበለካስ አይመስለንን፡
ስለምንታይ ኢኻኸ ኸምዚ ዝበለ ሕቶታት ዝሐተትካኒ፧
እስኪ ንገረኒ ሐደራኻ።

እሙን፤ ብድፍረት ክትዛረብን፤ ፍልጠት ጥራይ እን



ተ ዘይኮይኑስ፡ ገለ ቑም ነገር ከም ዜብልካን ስለ እተ
ዐዘብኩኺ እየ ነዚ ጥያቄ እዚ ዘውደቕኩልካ። ብሐቂ ኸ
ነግረካ ድማ ስማዕ፤ አምልኮኻ ብዘረባ ጥራይ ምኺኑ ሰ
ሚዔ አሎኹ፡ ከምዚ አብ ንብረትካ ዚርኤ ዘሎ ድማ
እቲ ብዛዕባ እምነት ብኸናፍርካ እትምስክሮ ዘሎኻ፣ ኵ
ሉ ሐሶት እዩ። ንአምልኮ ነውሩ ምኺንካን ንሱ ብሰሪ
እቲ ርኹስ ንብረትካ ይጽረፍ ከም ዘሎን እኳ፣ ሰሚዔ አ
ሎኹ። ኤረ ብዙሓትስ በቲ ፍርሃት እግዚአብሄር ዜብሉ
ንብረትካ ደኣ ተዐንቂፎም አለዉ፡ ሐያሎ ኻልኣትውን
ብሰሪ እዚ ኸይጠፍኡ ዜፍርህ ነገር እዩ። ንኹሉ ደኣ ኢኻ
ጠሚርካ ሒዝካዮ ዘሎኻ እምበር፣ ናትካ አምልኮስ ምስ
እንዳ መስተ፣ ምስ ንፍገት፣ ምስ ርኽሰት፤ ምስ ጸርፊ፣ ምስ
ሐሶት፣ ምስ ቀለልቲ መሐዙትን ምስ ንእኡ ዚመስል ካል
እን እዩ ዚሰማማዕ። ከምቲ ንአመንዝራ ሰበይቲ ንደቀ
አንስትዮ ውርደተን እያ ዚብልዋ፣ ከምኡውን ንአኻ ውር
ደት ክርስትያናት እዩ ኺብሉኺ፤ ናይ ብሐቂ ግቡእ እዩ።

ኸው አፍኣዊ ክርስትያን፤ በል ሕጅስ ንስኻ፣ ንዝኾ
ነ ወረ አማኒ፡ ቀልጢፍካ ንምፍራድ ድልዊ፤ ቍጡዕ፡ ሰ
ባት ኪዛረቡኻ ዘይኽእሉ ምኻንካ እርእየካ አሎኹ እሞ፡
ምሳኻ ምዝራብ መጥፍእ ጊዜ ጥራይ እዩ፡ ስለዚ ኸይደ
ደሓን ውዐል፡ ኢልዎ ኸደ።

ሕጃ ክርስትያን አብ እሙን፡ ሐዉ፡ ቅርብ ኢሉ፡
አነስ እምበር፡ ዘረባኻን እቲ ኽፉእ ፍትወት እዚ ሰብአይ
እዝን ከም ዘይሰማማዕ፡ ቀደም ነጊረካ። ርኤኻ፡ ንብረቱ
ኼጸብቕ ስለ ዘይፈተወ እዩ ኻባኻ እተፈልየ። ከምቲ ቕ
ድም ዝበልኩኺ እንሆ፡ መገዱ ኸይዱ፣ ይጸርገፍ ግደፎ፡
ንርእሱ ገደዶ። ንሕናውን ከመይ ጌርና ኻብኡ ኸም እን
ፋላለ ጠፊኡና ነይሩ እዩ እሞ፤ ዐረፍና። ሃዋርያ ድማ፤

«ካብ ከምዚ.አቶም ዘመሰሉ ርሑቕ፤» ኢሉ እዩ እሞ፥ ነቲ ምስኡ ዘሎ ንብረቱ ኽይለወጠ ምሳና እንተ ዚኾዐዝሲ፥ ንኣና ጽያፍና ምኾን ነይሩ። ስለዚ እንቋዕ ከደልና፥ በሉ።

እሙን ድማ፤ ምናልባሽ ንድሕሪ ደጊም ዚሐስበሉ እንተ ኾነስ እባ፤ እንቋዕ ደኣ ተዛራረብና። ዝኾነ ኾይኑ ኣነስ ነቲ ሐቂ ብግልጺ ነጊረዮ፥ ደጊም እንተ ጠፍኤ፥ ኣነ ካብ ደሙ ንጹህ እየ፥ በለ።

ክርስትያን፤ በዚ ዘበንና ኽምዚ ናትካ ገይሮም አጽርዮም ዚዛረቡ ቕሩባት እዮም እሞ፥ በዚ ምኽንያት እዚ እዩ አምልኮ አብ ብዙሓት ሰብ ጽሉእ ኰይኑ ዘሎ። ስለዚ ንስኻ ምስኡ ብቕንዕና ብምዝራብካ ብሐቂ ሰናይ ጌርካ። እዞም ለፍለፍቲ ዓሻታት፥ ንብረቶም ርኽሰትን ከንቱነትን ክነሱስ፥ ነቲ አምልኮአም አብ መመልሐሶም ሒዞምዎ ቐልጢፎም ምስቶም ፈራህቲ እግዚአብሄር ይጽምበሩ እሞ፥ አብ ዓለም ዕንቅፋት፥ ንክርስትና ነውሩ እዮም፥ ነቶም ቅኑዓት ሰባትውን ሐዘኖም እዮም ዚኾኑ። ነቶም ከምዚ አፍኣዊ ክርስትያንዚ ዝበሉ ሰባት ኵላቶም፥ እዞም ናይ ሐቂ ክርስትያናት ከምዚ ንስኻ ዝገበርካዮ እንተ ዚገብርዎምሲ እምበር፥ ወይ ናይ ሐቂ ክርስትያናት ምኾኑ ወይስ ድማ ካብ ሕብረት ምእመናን ምረሐቑ ነይሮም። ድሕርዚ እሙን ከምዚ ኢሉ ዘመረ፤

አብዚ ንሰብ ምስሓት ቀሊል እዩ፥
ግብዝ ዚቕልዐሉ ግና ቐሪቡ አሎ፤
መንግስቲ አምላኽ አይብዘረባን ብግብሪ እዩ፥
ይዋእ ግብዝ ከይተረድኤ ደቒሱ አሎ።

አብ ቅድሚ`ተን ሀልሀልታ አዒንቲ፥
ንልቢ ዚኾርኾራ ኽየትረፋ ሐንቲ፥



ከይንነብር እናተገበዝና፥
አምላኽ ይርድአና ንነፍሲ ወከፍና።

ጊዜ ሞት ምስ በጽሖ ንኹሉ፤
ኪምርመር እዩ ክርስትና ግብሩ።
እምነት ግብዝ ግብዝና ስለ ዝኾነ፥
ትብዓቱን ሐይሉን ከንቱ ኾነ።

ዎ ፈላጥ ኵሉ ጐይታይ፥ መርምረኒ፥
ንስኻ ጥራይ ኢኻ ትፈልጠኒ።
እወድቕ አሎኹ አብ እግርኻ፥
ጐይታየ፥ ምሐረኒ ብፍቕርኻ።

ከምኡ ኢሎም ከኣ ክርስትያንን እሙንን ብማእከል እቲ ጽምዊ በረኻ ኺኾዕዙ ጀመሩ፥ በቲ አብ መገዶም ዝረአይዎን ዝሰምዕዎን ይዛራረቡ ስለ ዝነበሩውን፥ መገዶም ሰለጦም።

ነቲ ምድረ አጻምእ ውድእ ኬብልዎ ኽለዉ፥ እሙን ንድሕሪት ገጹ ግልጽ እንተ በለ ድማ፥ ንሐደ ሰብ ደድሕሪኦም ኪመጽእ ከሎ ረአዮ እሞ ወቓሕ በሎ። ሽዑ ንሐዉ፤ እስኪ ጠምት፥ እንታዋይ እዩ እዚ ዚመጽእ ዘሎ ሰብ፤ ኢሉ ሐተቶ። ክርስትያን ከኣ ቀልጢሕ በለ እሞ፤ እዝስ ወንጌላዊ፤ እቲ ሕያዋይ ዓርከይ፥ እዩ፥ ኢሉ መለሰሉ። እሙን ድማ፤ ንኣይን እምበር ፈታውየይ እዩ፥ ነታ ናብታ ጸባብ ደገ እትወስድ መገዲ ዝሐበረኒ እኮ ንሱ እዩ፥ በሎ።

ሽዑ ወንጌላዊ አርከቦም እሞ፤ አቱም ፍቁራት ኣሕዋተይ፥ ንኣኻትኩምን ነቶም ዝረድኡኹምን ሰላም ይሕደርኩም፥ በሎም።

ክርስትያን፤ እታ ሕያዋይ ወንጌላዊ፡ ርእይ እንተ አ በልኩኺስ፡ እቲ ሕያውነትካን እቲ ንዘለኣለም ምድሓነይ ዚኾነኒ ዝጸዐርካለይን እባ ደኣ ተዘከረኒ፡ እንቋዕከ ብደ ሓን መጻእካ።

እሙን፤ እታ ፈቃር ወንጌላዊ፡ ንስኻ ምሳና እንተ ተጕዕዝካ፡ ንኣና መሳኪን መናንያን አዚኻ ኸም እትጠቕ መና፡ ፍሉጥ እዩ እሞ፡ እወ፤ ሸሕ ጊዜ እንቋዕ ደሓን መጻእካ።

ወንጌላዊ ድማ፤ ኢሂሞ አቱም ፍቁራት አዕሩኽይ፡ ካብ እንፋላለ ኽሳዕ ሕጂ ኸመይ ኢልኩም አሎኹም፡ አብ መገድኹምከ እንታይ ረኺብኩም፡ ከመይ ጌርኩምሲ ተሓሎኹም፡ ኢሉ ሓተቶም።

ክርስትያንን እሙንን ከኣ ንኹሉ እቲ አብ መገዶም ዝረኸቡምን ብኸመይ ዝበለ ጸበባ ኽሳዕ አብዚ ኸም ዝ በጽሑን ነገርዎ።

ወንጌላዊ፤ ነዚ ኹሉ እተጓነፈኩም ብርቱዕ ጸበባ ስለ ዝሰዐርኩምዎን ምስናይቲ ኹሉ ድኻም ክሳዕ ሎሚ በዛ መገዲ እዚኣ ቐኒዕኩም ስለ ዝመጻእኩምን፡ ብዙሕ ተሐጕሰ አሎኹ።

እታ ዘራእን ዓጻድን ብሐንሳእ ኰይኖም ዚሕጕሱላ መዓልቲ ኽትመጽእ እያ እሞ፡ ኣነ ዘሪኤስ ንስኻትኩም ክንዲ ዝዐጸድኩም፡ እወ፡ ናይ ብሐቂ ደስ ኢሉኒ ኦሎ። «ከይሰልኬኹም ክሳዕ መወዳእታ እንተ ጸናዕኩም ከኣ፡ ብጊዜኡ ኽትዐጽዱ ኢኹም።» (ዮሃ፡ ፬፣ ፴፯። ገላ፡ ፮፣ ፱።) ዘይጽምሉ አኽሊል አብ ላዕሊ ተዳልዩልኩም አሎ እሞ፡ «ምእንቲ ኽትረኽብዎስ ጕየዩ።» (፩ይ ቈሮ፡ ፱፣ ፳፬-፳፯።) ብዙሓት ሰባት፤ ነዚ አኽሊል እዚ ኽንወስዶ ኢና፡ እናበሉ ኺጕዩ ጀሚሮምሲ፡ ካልእ መጺኡ ይዝርፎም አሎ። «ሐ



ደኻ አኽሊልካ ኸይዝርፈካስ፡ ነቲ ዘሎኻ አጽኒዕካ ሐዞ።» (ራእ፡ ፫፣ ፲፩።) ገና አዚኹም ካብ ሰይጣን አይርሐቕ ኩምን፡ «ምስ ሓጢአት ብምቅላስኩም ኽሳዕ አብ ደም እትበጽሑ ገና አይተቓወምኩምን።» (እብ፡ ፲፪፣ ፬።) ኵሉጊዜ ንመንግስተ ሰማያት ሕሰቡ፡ ነቲ ዘይርኤ ንምጥ ራዩውን አብ እምነት ጽንዑ። ንጥሪት እዛ ዓለም እዚኣ አውራ ነገር ጌርኩም ከይትርእይዎ ተጠንቀቑ። ልቢ ኸኣ ተመናይን መስሐትን እዩ እሞ፡ ነቲ አብ ልብኹም ዘሎ እኩይ ትምኒት ቅድሚ ኹሉ ተጠንቀቑሉ። እቲ አብ ሰ ማይን አብ ምድርን ስልጣን ዘለዎ ምሳኻትኩም እዩ እሞ፡ ገጽኩም ከም እምኒ ብላድ ይኹን፡ ኢሉ መዐዶም።

ሽዑ ክርስትያን ንወንጌላዊ ስለዚ ኽቡር ምዕዶኡ አመስገኖ፡ መሊሰውን አብ መገዶም መራሕን ረዲኤትን ዚኾኖም ምኽሪ ኺውስኸም ለመኖ። ነብዩ ምዃኑ ድ ማ ይፈልጥ እዩ እሞ፡ ነቲ በቲ ዚመጽእ ጊዜ ዝጓነፎም መከራስ፡ ከመይ ከመይ ገይሮም ከም ዚቃወምዎ ኺነግ ሮም፡ መሊሱ ለመኖ። እሙን ከኣ ነዚ ልማኖዚ ሰመሮ።

ድሕርዚ ወንጌላዊ ከም ብሐድሽ ከምዚ ኢሉ ምዕ ዶኡ ጀመረ፤ ደቀየ፡ ናብ መንግስተ ሰማያት ብብዙሕ ጸ በባ ኽትአትዉ ኸም ዚግብእኩም፡ በቲ ናይ ሐቂ ወን ጌል ሰሚዕኩም አሎኹም። አብ ኵሉ ኸተማታት እስራ ትን መከራን ከም ዚጸንሐኩም ከኣ፡ ትፈልጡ ኢኹም። (ግብ፡ ፲፬፣ ፳፪። ም፡፳፡ ፳፫።) እምበአርከ ኸምዚ ዝበለ ነ ገር ብገለ ምኽንያት ከይበጽሐኩም አይተርፍን እዩ እሞ፡ አብቲ መገዲ ምናኔና ገለ መከራ አይጸንሐናን እዩ ኢል ኩምሲ፤ አይትዘንግዑ ደኣ። ቅድሚ ሎሚ ኸምኡ ዝበለ ረኺብኩም አሎ፡ ንድሕሪ ሕጂውን ዝገደደ ፈተናታት ቀልጢፉ ኸም ዚመጸኩም፡ ፍለጡ። ነዚ ጽምዋ በረኻ

ኽትሐልፍዎ ኸም ዝቐረብኩም፥ ብፅላትኩም ትርእዩ አሎ
ኹም። ሕጂ ናብ ሐንቲ ኸተማ ኽትአትዉ እኔኹም እሞ፥
አብኣ እቶም ጸላእትኹም ብጽኑዕ ኪተሓሐዙኹም እ
ዮም ንምቕታልኩምውን ብኹሉ ሐይሎም ኪጋደሉ እ
ዮም። እዚ ዐጠቕኩም ክንምስክሮ ኢና እትብልዎ ዘሎ
ኹም ምስክር ከኣ ብደም ሐዴኹም ወይስ ብናይ ክልቲ
ኣትኩም ኪጸንዕ ከም ዚግብኦ፥ ክትፈልጡ ይግብኣኩም
እዩ። ግናኸ ኽሳዕ ሞት እሙናት ኩኑ፥ እቲ ንጉስውን
አኽሊል ህይወት ኪህበኩም እዩ። እቲ ኻብ ሐዴኹም
አብዛ ኸተማ እዚኣ ዚመውት ከኣ፥ ምንም እኳ እቲ አማ
ውታኡ ብብዙሕ ስቓይ ዚኸውን እንተ ኾነ፥ ካብ ዕድል
እቲ ዚተርፍሲ ዕድሉ ደኣ ይበልጽ። እቲ ብልጫኡ ድማ
ኻብቲ እቲ ዚተርፍ ዓርኩ አብቲ መገዲ ምምናኑ ኺጥዕሞ
ዘለዎ ጸበባ ቐልጢፉ ስለ ዘምለጠ እዩ እምበር፥ ቅድሚ
ብጻዩ መንግስተ ሰማያት ስለ ዝወረሰ ጥራይ አይኮነን።
ናብታ ዝዛረበኩም ዘሎኹ ኸተማ ምስ አቶኹም እሞ
እዚ ዝነግረኩም ዘሎኹ ምስ ዚፍጸምሲ፥ ንፈታዊኹም
ደኣ ዘክርዎ። «ሰብኡት ኩኑ፥ አብ ቅድሚ እቲ እሙን
ፈጣሪ ሰናይ እናገበርኩም፥ ንነፍስኹም አብኡ ደኣ አማ
ሕጽንዋ፥» በሎም። (፩ይ ጴጥ፥ ፬፥ ፲፱።)

ካብቲ ጽምዋ በረኻ ምስ ወጹ ኸኣ፥ ከንቱነት ዝስማ
ኸተማ አብ ቅድሚኦም ከም ዝረአዩ፥ ብሕልመይ ርኤኹ።
እቲ አብታ ኸተማ እቲኣ ወግሐ ጸብሐ ዚውዕል ዕዳጋ
ድማ፥ ዕዳጋ ከንቱነት እዩ ስሙ። እቲ አብኡ ዚሸየጥን
ዚግዛእን ከንቱነት ዘበለ ጥራይ ስለ ዝኾነውን እዩ እዚ
ስም እዚ እተዋህበ። (መዝ፥ ፷፪፥ ፱።) እወ፥ እቲ ሰባኻይ
ከም ዚብሎ፥ «ኵሉ ከንቱ እዩ።» (መክ፥ ፩፥ ፪-፲፬።
ም፥ ፪፥ ፲፩-፲፯። ኢሳ፥ ፵፥ ፲፯።)



እዚ ዕዳጋዚ ናይ ቀደም እምበር ሐድሽ ከም ዘይ
ኮነ ድማ፥ ካብ መጀመርታ ሒዘ ዛንታኡ ሕጂ ኽነግረ
ኩም እየ።

ከምዚዎም አብዚ ዘለዉ ኽልተ ቕኑዓት ሰባት ዘመሰ
ሉ፥ ቅድሚ ሐሙሽተ ሽሕ ዓመት ናብታ ሰማያዊት ከተ
ማ ዚጕዐዙ ኻልኦት መናንያን ነበሩ። እዚኦቶም ናብታ
ሰማያዊት ከተማ ኺጕዐዙ ኸለዉ፥ በቲ ዕዳጋ አቢሎም
ኪሐልፉ ናይ ግዲ ስለ ዝነበረ ድማ፥ ብኤል ዜቡል፥ አጶል
ዮን፥ ሌጌዎን፥ ምስ ካልኦት ብጾቶም ኮይኖም፥ ንኹሉ
መዓልቲ ዚኸውን ዕዳጋ ከንቱነት አቘሞም አለዉ።
እቲ አብቲ ዕዳጋ ከንቱነት እቲ ዚሸየጥ ከኣ ኸምዚ ዝበለ
እዩ፥ እኒ ቤት፥ ርስቲ፥ ጥበብ፥ ሽመት፥ ክብሪ፥ ብልጫ፥
መዓርግ፥ ክቡር ስም፥ ሃገር፥ መንግስቲ፥ ክፉእ ትምኒት፥
ጣዕሚ፥ በብዓይነቱ ባህታ፥ ፋይተት፥ ጕይትነት፥ ግዙኣት፥
ንብረት፥ ምፍዳይ ሕነ፥ ወርቂ፥ ብሩር፥ ሉል፥ ክቡር ዕን
ቍን ንእኡ ዚመስል ኵሉን። ብጀካዚ አብቲ ዕዳጋ
ዚውዕል ከንቱነት ድማ፥ ልግጫ፥ ዜስሕቕ ጸወታ ኸን
ቱ፥ ዘይረብሕ ትርኢት፥ አህባይ፥ ናይ ጥበራ ጸውቲ፥
ካልእ ከምኡ ዚመስል እኩይን እዩ።

ከምኡውን አብዚ ዕዳጋዚ ብዘይ ዋጋ ዚርኤ፥ ስር
ቂ፥ ቅትለት፥ ምፍራስ ኪዳን፥ ሐሲኻ ምምሓል፥ ከምኡ
ዝበለ ኻልእውን ብቐለም ደም እተጻሕፈ ትርኢት አሎ።

አብዚ ዕዳጋ ከንቱነት እዚ ኸኣ፥ ነፍሲ ወከፍ ሃገር
ወወኺሉን ነንግዱን አለዎ እሞ፥ እቲ አቓሑኦም አብ
ኡ ይርኤን ይሸየጥን አሎ።

ሕጂ ድማ፥ ከምቲ ዝበልክዎ፥ እታ ናብታ ሰማያ
ዊት ከተማ እተእቱ መገዲ በታ ኸተማ እሞ ብማእከል

እቲ ዕዳጋ ሰንጢቓ እያ እትሐልፍ። ስለዚ እቲ ናብታ ሰማያዊት ከተማ ኺኸይድ ዚደሊ ሰብ በዚ ዝበልናዮ ዕዳጋ ኺሐልፍ እንተ ዘይደለየ፡ ካብ ዓለም ኪወጽእ ናይ ግዲ እዩ። (፩ይ ቈረ፡ ፫፣ ፲።) እቲ ናይ መሳፍንቲ መስፍን እኳ አብዛ ምድሪ እዚኣ ኸሎ፡ በቲ ዕዳጋ ዚውዕ ለሉ መዓልቲ ብማእከሉ ሐሊፉ ደኣ፡ ንዓዱ ተሰገረ። እቲ ሹም ዕዳጋ ድማ፣ - ብኤል ዜቡል እዩ ይመስለኒ - ካብቲ አብኡ ዘሎ አቓሑ ክንቱነት ዕድግ፡ እናበለ ሐበቢልዎ። ዚከአሎ እንተ ዚኸውንሲ፡ ነቲ ብሩኽ ካብቲ ኹሉ ከን ቱነት ንምሽያጥ ምእንቲ ኼስሕቶ ኢሉ፡ መሊሱ ኻብ አደባባይ ናብ አደባባይ ወሲዱ፡ ብቕጽበት ዓይኒ ንመን ግስትታት ኵላ ዓለም አርእይዎ። እቲ መስፍን መሳፍንቲ ግና፡ ካብቲ አቓሑ ክንቱነት ቃሕ ዚብሎ ስለ ዜልቦ፡ አብኡ ሐንቲ ሶልዲ እኳ ኸየጥፍኤ ኻብታ ኸተማ ለቐቐ። (ማቴ፡ ፲፣ ፳፰። ሉቃ፡ ፲፣ ፫፣ ፯።) እዚ ዕዳጋ እዚ ኸአ ኻብ ቀደም ጀሚሩ ዓብይን ውሩይን እዩ።

ሕጂ፡ ከምቲ ዝበልክዎ፡ እዞም ክልተ መናንያን እ ዚአቶም ብማእከል እዚ ዕዳጋዚ አቢሎም ኪሐልፉ ናይ ግዲ ስለ ዝኾኖም፡ አብኡ ቐረቡ። ንደገ እታ ኸተማ ኺረግጹ ኸለዉ ኸኣ፡ እንሆ፡ ኵላቶም ደቂ እቲ ዕዳጋን ደቂ እታ ኸተማን ተላዕልዎም እሞ ብዜፍርሀ ታዕታዕ ከበብዎም። ምኽንያቱውን እዚ ዚስዕብ በበይኑ ዝኾነ ነገር እዩ፣

፩ይ፣ ክዳውንቲ እዞም መናንያንሲ ኸምቲ ናይቶም ደቂ እቲ ዕዳጋ አይኰነን እሞ፡ ኵላቶም አዒንቶም አው ደቐሎም። ስለዚ ኸአ ገሊኦም፣ ጽሉላት፡ ገሊኦም፣ ዓሻ ታት፡ ገሊኦምውን፣ መጻአተኛታት እዮም፡ በልዎም። (እዮ፡ ፲፱፣ ፲። ፩ይ ቈረ፡ ፲፣ ፫።)



፪ይ፣ ንዘረባኦም ዚሰምዑ ቕሩባት ጥራይ እዮም ዝ ነበሩ እሞ፡ እቶም ህዝቢ ኸምቲ በቲ ኽዳውንቶም እተ ደነቑ፡ ከምኡውን በቲ ቛንቛኦም ተገረሙ። ንሳቶም ብ ቛንቛ ኸነአን እዮም ዚዛረቡ ዝነበሩ እሞ፡ እቶም መናን ያንን እቶም ደቂ እቲ ዕዳጋን ነንሐድሕዶም ከም አረማው ያን ተቛጸጸሩ።

፫ይ፣ ነቶም ሸቃጦ አዝዩ ዘቈጥዖም ከኣ እቶም መ ናንያን ነቲ አቓሑኦም ስለ ዝነዐቕዎን ቍሊሕ ስለ ዝአ በይዎን እዩ። እታ፡ ተሸየጡብ፡ ኢሎም እንተ ሐበበል ዎም ድማ፡ ነእዛኖም በጻብዖም ሐቲሞም፡ ዓው ኢሎም፣ «አዒንተይ ናብ ክንቱነት አቢለን ከይጥምታስ ሐልወን፡» እናበሉ ጨደሩ። (መዝ፡ ፻፲፱፣ ፴፯።) አንቃዕሪሮም ንሰ ማይ ብምጥማቶም ከኣ ረብሓኦምን ማሕበሮምን አብኡ ምህላዉ አፍለጡ። (ፊል፡ ፫፣ ፲፱፣ ፳።)

ሕጂ ነዞም ክልተ እዚአቶም ብኹሉ ጥንቂቓት ምኺኖም ምስ ረአይዎም ከኣ፡ ሐደ ሰብ ብናይ ልግጫ አጣማምታ እናጠመቶም፣ እታ፡ ንስኻትኩምከ እንታይ ክትዕድጉ ደሊኹም፣ ኢሉ ሐተቶም። ንሳቶም ድማ ተኵሮም እናጠመትዎ፣ «ሐቂ ኽንሸየጥ ደሊና፡» ኢ ሎም መለሱሉ። (ምሳ፡ ፳፫፣ ፴፫።) ሽዑ ንሱ ጋሮ አል ዐሎም እሞ፡ ገሊኦም እናነዐቑ አላገጹሎም፡ ገሊኦም ገሰጽዎም፡ ገሊኦም ረገምዎም፡ እቶም ክልአትውን፣ ዝበ ጥዎም፣ ኢሎም አዘዙ። ሽዑ እቲ ዕዳጋ ዝርግርግ ክሳዕ ዚብል አውያትን ጭራሕን ኰነ። ብኡብኡ ኸኣ ነቲ ሹም ዕዳጋ ነገርዎ፡ ንሱውን ቀልጢፉ መጺኡ ኻብቶም አዝዮም እሙናት ገላዉኡ ጸዊዑ፣ ነዞም ብምኽንያቶም እዚ ዕዳጋና ህውከት ዝአተዎ ሰባት አጸቢቕኩም መር ምርዎም፡ ኢሉ አዘዞም። ሽዑ ድማ ነቶም ክልተ መናን

ያን ሒዘም ናብ መጋባእያ ወሰድዎም እሞ እቲ ፈራ
ዲ፤ ካበይ ዝመጻእኩም ኢኹም፣ ኣበይ ገጽኩም ትኸዱ፣
እንታይሲ ትገብሩ፤ ስለምንታይከ ኢኹም እዚ በይኑ
ዝኾነ ዓይነት ክዳውንቲ ተኸዲንኩም ዘሎኹም፣ ኢሉ
ሐተቶም። ንሳቶም ድማ፤ ንሕናስ መናንያን፣ ኣብዛ ዓለም
እዚኣውን ኣጋይሽ ኢና፣ ናብ የሩሳሌም ናብታ ሰማያዊት
ሃገርና ኸኣ ንጐዕዝ ኣሎና፣ ኢሎም መለሱሉ። (እብ፣ ፲፩፣
፲፫-፲፮።) መሊሶም ከኣ፤ ንሕና፣ ሐደ ሰብ፤ እንታይ ክት
ዕድጉ ኢኹም፣ ኢሉ ምስ ሐተተና፤ ሐቂ ኽንዕድግ ንደ
ሊ ኣሎና፣ በልናዮ እምበር፣ እዘም ደቂ እዛ ኸተማ እዚ
ኣ ኾነ ወይስ እዘም እዚ ኹሉ መከራ ዜጽግቡና ዘለ
ዉ ደቂ እዚ ዕዳጋዚ ኾነ፣ ሐንትኳ ምኽንያት ማእሰር
ቲ ኣይረኸቡልናን፣ ኢሎም ተማጸረዩ። ምስናይዚ ግና እ
ቶም ኪምርምርዎም ተመዚዞም ዝነበሩ ሰባት ነዘም መ
ናንያን ከም ጽሉላትን ዕዋኖታትን ነዚ ዕዳጋዚ ኺህዉኹ
ዝመጹን ቈጸርዎም እምበር፣ ከቶ ኣይኣመንዎምን። ስለ
ዚ ድማ ሒዞም ዘበጥዎም፣ ጸብሪ ለፈንዎም፣ ኣብቲ ማእ
ከል ሹቕ ኣሲሮምውን መላገጽ እቶም ሰብ ዕዳጋ ገበር
ዎም። ነተላቶም እቶም ሰብ ሹቕ ኣቲ እኩይ ቂሞም ምእን
ቲ ኺወጸሎምን ኬላግጹሎምን ኢሎም ድማ፣ ኣብኡ
ኣጽንሕዎም፣ እቲ ሹም ዕዳጋውን ነዚ ኹሉ ርእዩ ሰሐቐ።
እቶም መናንያን ግና ዕጉሳት ስለ ዝኾኑ፣ ኣብ ክንዲ
ልግጫስ ሰናይ ይመልሱ፣ ነቶም ዚረግምዎም ይምር
ቑ ነበሩ እምበር፣ ኣብ ክንዲ እኩይሲ እኩይ ኣይፈደዩን።
ስለዚ ድማ፣ ገለ ሰባት ካብቶም ሰብ እቲ ዕዳጋ ኸምዚ
ዝበለ እኩይ ቅንኢ ዘይነበሮም፣ ነዚ ምስ ረኣዩ፤ ኣታ፣
እዘም መናንያን እዚኣቶም ዚረኽብዎ ዘለዉ መከራስ ፍ
ጹም ግፍዒ እዩ፣ ኢሎም ነቶም ዝኣሰርዎም ገሰጽዎም።



ኸዑ እቲ ህዝቢ፤ እዚኣቶምውን ከምዘም ተኣሲሮም ዘለ
ዉ እዮም፣ ኤረ ደቂ ማሕበሮም ነይሮም እዮም፣ ስለዚ
ምሳታቶም ይተኣሰሩ፣ ኢሉ ጨደረ። ንሳቶም ድማ፤ ኣታ፣
በዚ ንሕና እንስተብህሎ ዘሎና፣ እዘም መናንያን እዚእ
ቶምሲ ሰብ ኣእምሮን ህዱኣትን እዮም፣ ገለ ኽፍኣትውን
የብሎምን፣ ኣብ ክንዳኦምስ ግዳ እዘም ብዙሓት ካብዘም
ሸቃጦ ኣብዚ ዕዳጋ ኾይኖም ዚጣፍኡ ዘለዉ ኺእሰሩ
ምተገብኤ ነይሩ፣ ኢሎም መለሱ። ድሕርዚ ምጕትዚ ድማ፣
እቶም መሳኪን መናንያን ብእሱራቶም ሀዲኦም ስቕ ኢ
ሎም ከለዉስ፣ እቶም ዚካራኸሩ ዝነበሩ ሰብ እቲ ዕዳጋ
ኽሳዕ ዚተሃሳሰዩ ንንሐድሕዶም ተላፍዑ። ድሕርዚ ድማ፤
እዚ ህውከት እዚውን ብሰሮም እዩ ዝመጸና፣ ኢሎም ን
ክርስትያን ምስ እሙን፣ ሐዉ፣ ከም ብሐድሽ ከሲሶም ናብ
ፈራዲ ወሰድዎም። እቲ ፈራዲ ድማ ኣግሪፉ ብመቑሕ
ኣእሲሩ፣ ንድሕሪ ደጊም ዝኾነ ይኹን ሰብ ምስ እዚእ
ቶም ከይጋወር ወይስ ከይጣበቐሎም ኢሉ እናኣፋራርሀ፣
ኣብቲ ዕዳጋ ላዕልን ታሕትን ኣዞሮም። ንክርስትያንን እ
ሙንን ነዚ ኹሉ ውርደትን ሕፍረትን ብዓቕልን ብትዕ
ግስትን ኪጾርዎ ምስ ረኣይዎም ከኣ፣ ምንምኳ ብመጠን
እቲ ኹሉ ዕዳጋ ሒደት እንተ ኾኑ፣ ሐያሎ ሰብ ሰዐብ
ዎም። እዚ ነገርዚ ድማ ነቶም ከልኣት ኣዝዩ ኣኹረዮም
እሞ፤ እዘም ነዚ ዕዳጋና ዚህውኽዎ ዘለዉ ሰባት ብሞት
እምበር፣ ብማእሰርቲ ጥራይ ኪቕጽዑ ኣይርእይቶናን እዩ፣
ኢሎም ጨደሩ።

ድሕርዚ ድማ ፍርዮም ክሳዕ ዚቕበሉ፣ ብመቑሕ
ኣብ ጕንዲ ኣሲሮም ኬጽንሕዎም ትእዛዝ ወጸ። ነእጋ
ሮምን ኣእዳዎምን ብጽኑዕ ኣሲሮም ድማ ኣብኡ ኣጽን
ሕዎም።

ሕጂ አብኡ ተቐሚጦም ከለዉ፥ ነቲ እቲ እሙን
ፈታዊኦም ወንጌላዊ አብ መገዶም ኪቕበልዎ ዘለዎም
ጸበባ ዝነገሮም ዘከርዎ እሞ፥ ብእኡ ተጻናንዑ። ነቲ እቲ
ወንጌላዊ፡ ሐዴኹም አብኡ ኺመውት እዩ እሞ ኻብ
ዕድል እቲ ዚተርፍሲ ዕድሉ ደአ ይበልጽ፥ ዝበሎም
ቃል እናዘከሩ ነንሐድሕዶም ይጻናንዑ ነበሩ። ስለዚውን
ክልቲአቶም፡ እዚ ዕድልዚ ንኣይ ይኹን፡ እናበሉ ብሕ
ቡእ ይምነይዎ ነበሩ። ምስናይዚ ግና ናብቲ ኹሉ ዚፈ
ልጥን ንኹሉ ዚገዝእን እናተማዕቈቡ፥ ንሱ ኻብ ጸበባ
አም ክሳዕ ዜውጽኦም፥ ሀዲኦም ብመከራ ተፀገሱ።

ጊዜኡ ምስ በጽሐ ድማ፥ እቶም ጸላእቶም ምእን
ቲ ኺምርምርዎምን ኪፈርድዎምን አብ መጋበአያ አቕ
ረብዎም፥ እቲ ዳኛውን አቶ ጸረደሓን እዩ ስሙ። ክሲ
እዘም መሳኪን መናንያን ከአ ብወጻኢኳ በበይኑ እንተ
መሰለ፥ አብዚ ዚስዕብ ክም እንርእዮ ብውሽጡስ ሐደ
እዩ። ንሱውን እዚ እዩ፡

ንስኻትኩም ንንግድና ህውከቱን ጸላእቱን ኢኹም፥
አብዚ ኸተማና ድማ ብሰርኹም እዩ ዕግርግር ዝኾነ፥
ንሕጊ እቲ ሹም ዕዳጋና ዚጻረርዎውን ካብቶም እኩያት
ወገን፡ ሻራ አብቂዕኩም አሎኹም፥ ኢሎም ከሰስዎም።

እሙን ድማ ኸምዚ ኢሉ ተማጻረየ፤ ኣነስ ነቲ ንል
ኡለ ልኡላን ዚጻረር ዘበለ ጥራይ እየ ዝጻረር። ህውከተኛ
ድማ ኢልኩምኒ፥ ኣነ ባዕለይ ፈታው ሰላም እየ እሞ፥
አይውዕልክዎን። እቲ ሻራ አልዒልኩም ዝበልኩምና ኸአ፥
እቶም ሰብ ከተማ፥ ሐቂ ኸም ዘሎናን ከም ዘይበደልናን
ምስ ረአዩ እዮም ካብ እኩይሲ ናብ ሰናይ እተመልሱ።
ብዛዕባቲ ዝበልኩምዎ ንጉስ ግና፥ እወ፥ ንሱ ብኤል



ዚቡል፡ እቲ ጸላእ ጐይታና፥ ስለ ዝኾነ፥ ንእኡን ንመ
ላእኽቱ ዘበሉን ክጻረሮም እየ፡ በለ።

ድሕርዚ፥ ነዘም እሱራትን ንጕድኣት፥ ንጐይታኦም፥
ንንጉስ እታ ኸተማ፡ ግና ንኽብረት ዚኸውን ነገር ዚ
ፈልጥ ሰብ እንተሎስ፥ ናብቲ መጋበአያ መጺኡ ኺምስ
ክር፥ አዋጅ ተነግረ እሞ፥ አቶ ቅንኢ፥ አቶ ማሪት፥ አቶ
ሹቑሊ ዚበሀሉ ሰብኡት ኪምስክሩ ቐረቡ። ሽዑ እቲ
ፈራዲ፤ አታ፥ ነዚ አብዚ ተአሲሩ ዘሎ ሰብሲ ትፈልጥዎ
ዲኹም፡ ነቲ ጐይታናን ንጉስናን እንታይ ከም ዝበሎኸ
ትፈልጡ ዲኹም፡ ኢሉ ሐተቶም።

ሽዑ አቶ ቅንኢ ብድድ ኢሉ ቐሪቡ፤ ጐይታይ፥
ነዚ ሰብዚ፥ ኣነ ኻብ ቀደም ጀሚረ እፈልጦ እየ እሞ፥
አብ ቅድሚ እዚ ኽቡር መጋበአያ እዚ ምሒለ እምስክር
አሎኹ።

እቲ ፈራዲ ድማ፡ ዝግ በል፥ ቅድም ብስርዓት ም
ሐል፡ በሎ።

ድሕርዚ አምሐልዎ እሞ ንሱ ኸምዚ በለ፤ ጐይታይ፡
እዚ ሰብዚ፡ ምንምኳ ኽቡር ስም እንተለዎ፥ ካብቶም ኮ
ላቶም እኩያት ደቂ ዓድና ዚገድድ ምዃኑ ኣነ እፈልጦ
እየ። ንሱ ግዲ ንጉስ ኮነ ግዲ ህዝብና፥ ግዲ ሕጊ ኾነ
ወይስ ግዲ ወግዒ ሃገር የብሉን። አብ ክንድኡስ ነቲ ንሱ፤
ናይ አምልኮን ናይ ቅድስናን መሰረት እዩ፥ ኢሉ ባዕሉ
ዝሰመዮ ባህሊ ስለ ኸእምን እናሐባበለ፡ ንኹሉ ሰብ
ዕግርግር ዜብል ምዃኑውን እፈልጥ እየ። ኤረ ሐደ ጊ
ዜስ እኳ፤ ክርስትናን እዚ አብዛ ናይ ክንቱነት ከተማና
ዘሎ ስርዓትን ልምድን ከቶ ኺዕረቑ ዘይኽኑሎም ክልተ
ጽርዲ እዮም፥ ኢሉ ኺዛረብ ከሎ ብእዝነይ ሰሚዔዮ። እዚ
ብምባሉ እምበአር፡ አቱም ክቡር ጐይታይ፥ ንኣና ነቶም

ሰራሕቱ ድማ እምበር፣ ነቲ ኺንአድ ዚግብአ ብሉጽ ዕ
ዮና ጥራይ አይኰነን ዘዋረደ።

እቲ ፈራዲ ድማ፣ እትውስኽዶ አሎኻ፣ በሎ።

አቶ ቅንኢ ኸአ፣ ጐይታይ፣ ንፈራዲ ደአ ድኻም
ከይኸውን ፈሪሄ እምበር፣ ክንደይ እወ ዚበሀል ነይሩኒ።
ዜድሊ እንተ ኼነ ድማ፣ ብጽኑዕ ምእንቲ ኺቕጻዕሲ፣ እ
ዘም ካልኦት ምስ መስከሩ፣ አነውን ሽዑ እውስኽ፣ ኢሉ
ፈንተት በለ።

ድሕርዚ እቲ ፈራዲ ንአቶ ቅንኢ፣ በል ክላ ጽናሕ፣
ኢሉ፣ ንአቶ ማሪት አቕሪቡ፣ በል ነዚ እሱር እዚ አጸቢቕ
ካ ጠምቶ እሞ ብዛዕባ ጐይታናን ንጉስናን እንታይ ኪ
ብል ከም ዝሰማዕኩዮ ንገረና፣ በሎ። ምስ አምሐልዎ ኸአ፣
ከምዚ በለ፣ ጐይታይ፣ አነ ምስ እዚ ሰብአይዚ ብዙሕ ፍል
ጠት የብለይን፣ ክፈልጠውን አይደልን እየ። ምስናይዚ
ግና እዚ መጣፍኢ እዚ ብቐዳማይ አብዛ ኸተማና ብገለ
ነገር አላዒልናዮ ምስኡ ኽንዛራረብ ከሎናስ፣ ሃይማኖት
ኩም አይጠቅምን እዩ፣ ብእኡውን ንአምላኽ ኬሐጕሶ
ዚኽእል ሐደ ሰብ የልቦን፣ ኢሉ ኺዛረብ ሰሚዔዮ። የር
ኢኹም የመልክትኩም፣ ጐይታይ፣ ከምቲ ንሱ ዚብሎስ፣
አምልኮና ይኣ ኸንቱ እዩ፣ ንሕናውን ገና ይኣ አብ ሐ
ጢአት ኢና እንነብር ዘሎና፣ እምበአርከ ጠፊእና ኢና።
አነ ዝብሎ እዚ እዩ፣ ኢሉ አግለሰ።

ድሕሪኡ ድማ ንአቶ ሹቑሊ ሐቂ ኽትዛረብ ኢ
ሎም አምሒሎም፣ እዚ እትርእዮ ዘሎኺ እሱርዶ ብዛዕ
ባ ጐይታናን ንጉስናን ገለ ኺዛረብ ከሎ ሰሚዕክዮ፣ ኢ
ሎም ሐተትዎ።

አቶ ሹቑሊ ኸአ፣ አቱም ጐይታና ዳኛ፣ አቱም
አብዚ ዘሎኹም ኵላትኩም መኳንንቲ፣ እስኪ ስምዑና፣



ነዚ ሰብአይዚ አነ ኻብ ቀደም ጀሚረ እፈልጦ እየ፣ ከቶ
ኺውሳእ ዘይግብእ ነገር ኪዛረብውን ሰሚዔዮ አሎኹ።
እወ፣ ነቲ ኽቡር መስፍንና ብኤል ዜቡል ጸሪፍዎ፣ ነቶም
ንሱ ዜኽብሮም ፈተውቱ፣ ንኒ አቶ አረጊት ሰብ፣ ንኒ
አቶ ስጋዊ ባህታ፣ ንኒ አቶ ዓለማዊ ጌጽ፣ ንኒ አቶ ፍት
ወት ስጋ፣ ንኒ አቶ ንርእሱ ምኽባር፣ ንኒ አቶ ስስዔን፣
ንኽምኦም ዘመሰሉ ኵላቶም ጭዋታትን ከአ አዋሪድ
ዎም። መሊሱውን፣ ከምዚ ኸማይ እንተ ዚኸውንሲ፣ እ
ዘም ከበርቲ ዚበሀሉ ኵላቶም ካብዛ ኸተማ እዚአ ኺ
ጠፍኡ ምተገብኤ ነይሩ፣ ኢሉ ተዛሪቡ። በሉብ አቱም
ክቡር ዳኛ፣ ንአኹም እኳ ብገዛእ ሽመትኩም፣ ንእግዚአ
ብሄር ዘይፈርህ ዓመጸኛ፣ ኢሉ ደአ አዋረደኩም እም
በር፣ ቀጭጭ አይቴጸረኩምን፣ ንመኳንንቲ እዛ ኸተማና
ውን ዘሎ ነውሪ አሰኪምዎም፣ ኢሉ መስከረ።

አቶ ሹቑሊ ዘረብኡ ምስ ወድኤ ድማ፣ እቲ ዳኛ
ናብቲ እሱር ገጹ ዘወር ኢሉ፣ አታ መናፍቕ፣ ከሓዲ፣ ከ
ዳዕ፣ እዘም ጥቅዋት ሰባት ዝመስከርዎስ ሰሚዕክዮዶ፣ በሎ።

እሙን ድማ፣ እሞኸ፣ ክማጻረ ቕሩብ ክዛረብዶ
ትፈቕዱለይ ኢኹም፣ ኢሉ ሐተተ።

እቲ ዳኛ ኸአ፣ ጥፉእ ቀጣፊ፣ አብዛ ዘሎኻያ ስፍራ
ብቕልጡፍ ክትቅተል እምበር፣ ንሎሚኳ ብህይወት ክት
ሐድር አይግብአካን እዩ። ግናኸ፣ አታ ሕማቕ ከሓዲ፣
ነቲ እንገብረልካ ደግነት ኵሉ ሰብ ምእንቲ ኺፈልጦስ፣
እስኪ እቲ እትብሎ አስምዐና፣ ኢሉ መለሰሉ።

እሙን፣ መጀመርያ ነቲ አቶ ቅንኢ እተዛረቦ ነገር
ከምዚ ኢለ ምላሽ እህበሉ አሎኹ፣ ኵሉ ስርዓት፣ ሕጊ፣
ልማድ ህዝቢ፣ ኰታ ንቓል አምላኽ ዚቃወም ዘበለ

ኹሉ፣ ንክርስትና ተጻራሪኡ እዩ። ተ.ጋግየ እንተ ኾይነ ግና፥ ጌጋይ አረድኡኒ እሞ፣ አልዐልክዎ ኽብል።

ስለቲ ኻልአይ ድማ፥ ማለት ስለቲ አቶ ማሪት ዝኽሰሰኒ ኽሲ አሕጽር አቢለ ምላሽ እህብ፣ ንአምላኽ ንምስጋድሲ አምላኻዊ እምነት እዩ ዜድሊ፥ ግናኸ እቲ አምላኻዊ ምግላጽ ናይ ፍቓድ እግዚአብሄር እንተ ዘይተረኺቡስ፥ አምላኻዊ እምነት የልበን። ስለዚውን ነቲ አምላኻዊ ምግላጽ ዚጻረሮ ዘበለ ኹሉ፣ ሰብ ባዕሉ ናብቲ ስግደት አምላኽ ዝሐወሶ፣ ካብቲ፥ ናብ ህይወት ዘለአለም ከቶ ዘየእቱ፣ ሰብአዊ እምነት ዝወጸ ትምህርቲ እዩ።

ስለቲ አቶ ሹቐሊ ዝኽሰሰኒ ሳልሳይ ክሲ ኽአ፣ ነቲ ብዛዕባ ጸርፍን ከምኡ ዝበለ እተዛረቦን ገዲፈ፥ ብሐጺሩ፣ ንጉስ እዛ ኽተማ እዚኣን ኵላቶም እቶም አቶ ሹቐሊ ዝጸብጸቦም መጣፋእቲ ወገኑን ሰዐብቱን መኳንንቱን ግና፥ እወ፥ አብ ክንዲ አብዛ ኽተማ እዚኣስ አብ ግሃነም ንምንባር ምዱባት እዮም፥ እብለኩም አሎኹ። — ሕጅስ እግዚአብሄር ደአ ይምሐረኒ፥ ኢሉ ወድኤ።

ሽው እቲ ዳኛ ነቶም አብኡ ተቐሚጦም ዚርእዩን ዚሰምዑን ዝነበሩ መኳንንቱ ኽምዚ በሎም፣ አቱም መኳንንቲ ስምዑ፣ ነዚ ብሰሩ አብዛ ኽተማና ዕግርግር ዝኾኑ ሰብዚ እተመስከሮን፥ ነቲ ንሱ ባዕሉ ዝመለሶን እተአመኖ ዘበለን ሰሚዕኩምዎ ኢኹም። ነቲ ሕግና ቅሩብ ከተሓሳስበኩም ግዳ ይግብአኒ እዩ እምበር፥ ንአኡስ ክትሰቕልዎ እንተ ደሌኹም ወይስ ክትምሕርዎ፥ አብ ኢድኩም እዩ።

ብዘበን ፈርኦን ዓብዩ፥ እቲ አገልጋል ንጉስና፥ እቲ ነቲ ንሱ ዜምልኾ ዘየምልኽ ህዝቢ ምእንቲ ኸይበዝሕን ከይብርትዕን ኢሉ፥ አወዳት ዘበሉ ሕጻውንቲ አብ ቀላይ



ይደርበዩ ዚብል አዋጅ አአዊጁ ነይሩ። (ዘጽ፥ ፩፣ ፳፪።) ብጊዜ እቲ ዓብዩ ናቡከድናጾር፥ — ንሱውን ግዙእ ጐይታና እዩ ዝነበረ፥ — ዝኾነ ይኹን ነቲ ባዕሉ ዘስርሖ ምስሊ ወርቂ ፍግም ኢሉ ዘይሰግድ ዘበለ፣ አብ ዝረሰነ እቶን ኪድርበ ተአዊጁ ነይሩ። (ዳን፥ ፫፣ ፲፩።) ከምኡውን ብዘበን ዳርዮስ፣ ክሳዕ እተን እተመደባ መዓልትታትውን ብዘበን ዳርዮስ፣ ክሳዕ እተን እተመደባ መዓልትታት ውን ብዘበን ዳርዮስ፥ ክሳዕ እተን እተመደባ መዓልትታት

ኣን እዩ።

ፈርኦንስኳ እቲ ዘይተገብረ እኩይ ነገርሲ በቲ ዚመጽእ ጊዜ ኽይግበር ኬጠንቅቕ ኢሉ እዩ እምበር፥ ስለ ግና ቲ ዝሐለፈ በደል አይኰነን ዝአወጀ። እዚ ሰብዚ ግና ቲ ዝሐለፈ በደል

ዓብዩ ዓመጽ ዐሚጹ። ስለቲ ኻልአይን ሳልሳይን ትእዛዛት ግና፥ ሃይማኖትኩም ሕማቕ እዩ፥ ኢሉ ኺምጐተና ባሰ ግና፥

ሽው እቶም አብኡ ዝነበሩ መኳንንቱ፥ እኒ አቶ ሰዉር፥ አቶ ዘይጠቅም፣ አቶ ሕሱም፣ አቶ ስሱዕ፥ አቶ ፍትወት ስጋ፥ አቶ ተሪር፣ አቶ ትዕቢት፣ አቶ ጽልኢ፣ አቶ እተሓሶት፥ አቶ ጨካን፣ አቶ ጸረብርሃን፥ አቶ ጸረምሕረት እተ

ም ኽኒኑ አጸቢቑ እርእዮ አሎኹ፣ ኢሉ ነቲ ፍርዲ ቐደዶ። አቶ ዘይጠቅም ድማ፤ ከምዚ ዝበለ ሰብ ካብ ዓለም አጥፍእዎ፣ በሎም። አቶ ሕሱም ከኣ፤ ኣነስ ነዚ ምርኣዩኳ እፍንፍኖ አሎኹ፣ በለ። አቶ ስሱዕ፤ ይጽልአኒ አሎ። አቶ ፍትወት ስጋ፤ ንኹሉ ንብረተይ ንዒቕዎ እዩ እሞ፣ ኣነውን ከምኡ። አቶ ተሪር፤ ሕነቕዎ፣ ሕነቕዎ። አቶ ትዕቢት፤ ይዋእ መስኪናይ ፍጥረት። አቶ ጽልኢ፤ ብምርኣዩ ጥራይ እኳ ልበይ ይቃጸለኒ አሎ። አቶ ሐሶት፣ ንሱ ሐለቓ መታለልቲ እዩ። አቶ ጨካን፤ እዚ እኳ እናቐለሉ፣ ሕነቕዎ። አቶ ጸረብርሃን፤ ብሕቡእ አጥፍእዎ። አብ መወዳእታ ድማ አቶ ጸረምሕረት፤ ወርቂ ኹሉ ዓለም እኳ ደርዲሮም እንተ ዚህቡኒ፣ ኣነስ፣ ከቶ ምስኡ አይምተዓረቕኩን፣ ስለዚ ይሙት ኢልና ንፍረዶ፣ ኢሉ ወድኤ። ከምኡውን ገበሩ። ካብቲ ዝነበሮስ ናብ ቤት ማእሰርቲ ወሰድዎ እሞ አብኡ ብእኩይ አቃትላ ኺመውት ፈረድዎ።

ድሕርዚ ንእሙን ከምቲ ሕጎም ናብቲ ባይቶኦም ወሲዶም፣ ቅድም ገረፍዎ፤ ድሕሪኡ አጨልገምዎ፣ ብኻራታት ንስጋኡ ቘረጹ፣ አእማን ደርበዩሉ፣ በስያፍ ወቕዕዎ። አብ መወዳእታ ድማ ሐመኹስቲ ኽሳዕ ዚኸውን አብ ሐዊ አሕረርዎ። እሙን በዚ ኸምዚ ነፍሱ ወፈየ።

ሽዑ ግና፤ ብድሕሪ እቲ ህዝቢ ንእሙን አትጽበ፣ ብኽልተ አፍራስ እትስሐብ ሰረገላ ኸም ዝነበረት፣ ርኤኹ። እቶም ጸላእቱ ቐቲሎም ምስ ገደፍዎ ድማ፣ እሙን አብ ሰረገላ ተቐሚጡ፣ ብደሃይ መለኸት፣ ቀኒዑ ብማእከል እቲ ደበና አቢሉ ሐሊፉስ፤ ክሳዕ ደገ ሰማይ ኪበጽሕ ከሎ ርኤኽዎ።

ንክርስትያን ግና ኽይፈረዱ አብቲ ቤት ማእሰርቲ መለስዎ፣ ንቕሩብ ጊዜውን አብኡ ጸንሔ። ድሕሪኡ



ግና እቲ ንኹሉ ብስልጣን ዚገዝእ ዘሎን፤ ነቲ ሐይሊ ሰብ አብ ኢዱ ሒዝዎ ዘሎን አምላኽ፣ ንጊዜኡ ንክርስትያን ካብ አእዳው ጸላእቱ አድሐኖ። ክርስትያንውን ከምዚ ኢሉ እናዘመረ መገዱ ቐጸለ፤

ሐወይ እሙን፤ ብእኡ ተአሚንካ፣
ንጐይታ ብእምነት መስከርካ፣
ስለዚ ሕጂ ምስኡ ብሰላም እኔኻ።
እቶም ብፍትወት ስጋ ዚናደዱ፣
ደሐርሲ አብ ገሃነም እዮም ዚኸዱ።
ግናኸ ንስኻ ምስቲ ኽቡር ስምካ
ህያው ኢኻ፤ አብ ሰማይ እናዘመርካ።

ሕጂ ኸኣ ክርስትያን ምስ ሐደ በዓል ተስፋ ዝስሙ ሰብ ኩይኑ ኺጕዕዝ ከሎ፣ በይኑ ኸም ዘይነበረ፣ ብሕልመይ ርኤኽዎ። እዚ በዓል ተስፋሲ እቲ ክርስትያንን እሙንን አብቲ ዕዳጋ ከንቱነት መከራ ኺጸግቡ ኸለዉ፣ ነቲ ዘረብኦምን ትዕግስቶምን እናስተንተነ ተስፋ ዝረኸበ እዩ። ንሱ ድማ ንክርስትያን፤ መኻይድኻን ሐውኻን ክኸውን እየ፣ ኢሉ ኪዳን አተወሉ። ሕጂ ኻብቶም መናንያንሲ ሐደ፣ ሐቂ ስለ ዝመስከረ እተቐትለ፣ ካብቲ ሐመኹስቱስ፣ ንክርስትያን ብጻይ ኪኾኖ፣ ሐደ ኻልእ ተንስኤ። እቲ በዓል ተስፋውን፤ ካብቶም ሰብ ዕዳጋኳ ሐያሎ ኻልኣት፤ ምሳታቶም ክንከይድ ኢና፣ እናበሉ ምሹእ ጊዜ ይጽበዩ አለዉ፣ ኢሉ ንክርስትያን ነገሮ።

ብኡብኡ ኻብቲ ዕዳጋ ውጽእ ምስ በሉ ድማ፣ ሐደ አምስሉ ዝስሙ ሰብአይ ቀቅድሚኦም ኪኸይድ ጸኒሑስ አርከብ ከብልዎ ኸለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኹ። ንሳቶም፤ ጐይታና፣ ካበይ ዝመጻእኩም ኢኹም፤ ናበይ ገጽ

ኰምከ ትኾዐዙ ኣሎኹም፣ ኢሎም ምስ ሐተትዎ ድማ፡ ስሙ ግዳ ኣይነገሮምን እምበር፥ ካብ ዓዲ ጥዑም ቃሎም ከም ዝመጸን ናብታ ሰማያዊት ከተማ ኣቢሉ ይኾዐዝ ከም ዘሎን፣ ተዛረቦም።

ክርስትያን ድማ፤ እንታይ፣ ዓዲ ጥዑም ቃሎም፤ ካብቲ ዓዲ እቲዶ ሰናይ ነገር ኪመጽእ ይኽእል እዩ፣ እናበለ ተደነቐ። (ምሳ፡ ፳፯፤ ፳፫።)

ኣምስሉ ድማ፤ እወ፥ ተስፋ እገብር፣ በለ።

ክርስትያን ከኣ፤ በልባ ኣታ ፍቁር ጕይታይ፣ እንታ ዋይ ኢኻኽ፣ ኢሉ ሐተቶ።

ኣምስሉ ድማ፤ እንታይሞ ኢልካኒ፥ ኣነ ኣይፈልጠካ ንስኻ ኣይትፈልጠኒ። በዛ መገዲ እዚኣ ኣቢልካ እንተ ኾንካ እትኸይድ፣ መኻይድኻ ንምኧን ሕጉስ እየ፥ እን ተ ዘይኰን ግና ከምሻሙ፥ ኢሉ መለሰሉ።

ክርስትያን፤ ጌጋ ደኣ ይኽልኣለይ እምበር፥ እዛ ዓ ዲ ጥዑም ቃሎም እተባህለት ዓዲ ብዙሕ ሃብታም ከተ ማ እያ፥ ኺብሉ ሰሚዔ ኣሎኹ።

ኣምስሉ፤ ከመይ ደኣ፥ እዝስ ባዕለይ ከረድኣካ እኽ እል እየ፣ ኣነኳ ብዙሓት ሃብታማት ኣዝማድ ኣብኣ ኣ ለዉኒ።

ክርስትያን፣ ኣይትጕሀየለይ ደኣ እምበር፣ በል እስ ኪ፣ እቶም ኣዝማድካ መነመን እዮም፤

ኣምስሉ፤ ስለ ዝምድናስ እኳ ኣስታት ኵላቶም ኣዝ ማደይ እዮም። እቶም ኣውራ መቕርባይ ግና እኒ ኣቶ ኸም ጊዜኡ፥ እኒ ኣቶ ጥዑም ቃሉ፣ — እታ ኸተማና እኳ ብስም ዓሌቱ እያ ተሰምያ ዘላ፣ — ከምኡውን ኣቶ ልዝብ፣ ኣቶ ኽልተ ልቡ፥ ኣቶ ኸም ፍቓዱ፥ ከምኡውን ናይቲ ሰበኻና ቖሸ ገበዝ ኣኮይ መምህር ክልተ ልሳኑ፣



ክርስትያንን በዓል ተስፋን ኪዳን ይተኣታተዉ።

ምስ እኖይሲ ብኣቦ ኣሕዋት እዮም፣ እዚኣቶም ኵላ
ቶም እዮም ኣዝማደይ። ኤረ ሐቂ ኽነግረካ፣ ኣነ ተወላዲ
እየ ምስ ናይ እዚውን እቲ ነቦሐጎይ ዝወለደ ንድሕሪት
እናረአየ እዩ ዚሐርስ ዝነበረ። ኣነውን ነቲ ዚበዝሕ
ሃብተይሲ ኽምኡ ገይረ እየ ዝአከብክዎ።

ክርስትያን፣ በዓል ሐዳር ዲኻ፣

ኣምስሉ፣ እወ፣ ሰበይተይ እኳ ኽም እኖአ ብዙሕ
ድገኛ እያ፣ እኖኣ ወይዘሮ ኣምስሉ እየን ስመን። ስለዚ
በዓልቲ ቤተይ ካብ ክቡራት ወገን እያ ብጽቡቑ ኣተዓ
ባብያውን እያ ዝዐበየት እሞ፣ ምስ መኳንንቲ ኹነ ምስ
ሐረስቶት፣ ልዝብ እያ። ሐቂ እዩ፣ ብኽልተ ቐሊል ነገር
ደኣ እዩ እምበር፣ ንሕና ብሃይማኖት ምስቶም ጽኑዓት
ፍልልይ ኣሎና። እቲ ዚፈላልየና ድማ እዚ እዩ፣ ቀድሚ
ኵሉ ንሕና ምስ ንፋስ ወይስ ምስ ውሒዝ ኣይንቃለስን
ኢና። ክልኣይ ከኣ፣ ሃይማኖትሲ ወርቂ ተኳናጺፉ ኺማ
ላለስ ምስ እንርእዮ፣ ጸዓትና መሊሱ እዩ ዚቃጸል። ጸሓይ
በጣዕ ምስ በለት እሞ እቲ ዚምልከት ህዝቢ እልልል
እናበለልና ነቲ ሃይማኖት ዓጂብናዮ ምስኡ ኽንዛወር ድማ፣
ኣገዞ እዩ ደስ ዚብለና።

ሽዑ ክርስትያን ንበዓል ተስፋ፣ ሐዉ፣ ኣግልል ኣቢ
ሉ፣ ኣታ ሐወይ፣ ጌጋ ደኣ ይኽልአለይ እምበር፣ እዚ ሰብ
ኣይዚ. ኣቶ ኣምስሉ፣ በዓል ዓዲ ጥዑም ቃሎም እዮ።
ንሱ እንተ ኹይኑስ፣ ነቶም ኣብዚ ሃገርዚ ዘለዉ መታ
ለልትስ እቲ ኣውራኣም እዩ ተኳኒፉና ዘሎ፣ በሎ። በዓል
ተስፋ ኸኣ፣ ስሙ ንምንጋርዶ ደኣ ግዲ ኺሐፍር፣ እስኪ
ሕተቶ፣ በሎ። ሽዑ ክርስትያን ናብኡ ቐርብ ኢሉ፣ በልባ
ዓርከይ፣ በዚ ዘረባኻስ ካብቲ ንዓለም ኵላ ዚፈልጣ ሰብ
ኣብሊጽካ ኽም እትፈልጥ ኢኻ እትመስል፣ ጌጋ ደኣ

ይኽልአለይ እምበር፣ እፈልጠካ እየ ይመስለኒ። በል
እስኪ፣ አቶ ኣምስሉ፣ በዓል ዓዲ ጥዑም ቃሎም፣ ዲኻ፧
ኢሉ ሐተቶ።

ኣምስሉ ድማ፤ እዚ እቶም ዚጸልኡኒ ሰባት ዘልገ
ቡለይ ሳን እዩ እምበር፣ ስመይሲ ኣይኮነን። ግናኸ ኸም
ቲ እቶም ቅድመይ ዝነበሩ ሕያዎት ሰባት ነቲ ሳንኣም
ብትዕግስቲ ዝጾርዎ ዝነበሩ፣ ኣነውን ከማታቶም ብትዕ
ግስቲ ኽስከሞ ይግብኣኒ እዩ፣ ኢሉ መለሰሉ።

ክርስትያን፤ ብዘይ ገለ ምኽንያት ድዩ'ምከ እዚ ሳንዚ
ዘልገቡልካ፧

ኣምስሉ፤ ከቶ፣ ከቶ ምኽንያት የብሎምን። ግናኸ
ነዚ በዚ ዘበንና ዘሎ ኹነታት ብዝኾነ መገዲ እናተሰማ
ማዕከም እየ ነዚ ኹሉ ጥቕሚ ዝረኸብክዎ እሞ፣ ብ
ምኽንያቱ እዩ እዚ ሳንዚ ዝለገቡኒ። ከምዚ ዝበለ ዕድል
ክረክብ ከሎኹ፣ ከም በረኸት ክቕበሎ ኣይግብኣንን
እዩ ይመስለኒ፣ እምበኣር በዚ ምኽንያት እዚ እዮም እ
ቶም ክፉኣት ሰባት ዜዋርዱኒ ዘለዉ።

ክርስትያን፤ እቲ ብዛዕባኡ ብዙሕ ኪዛረቡ ዝሰማዕኩ
ሰብ ንስኻ ምዃንካ ሕጂ ኣጸቢቐ ተረዳእኩ። እዚ ሳን
እዚ ድማ ብኸምኡ ደኣ መሲሉኒ እምበር፣ ብግቡእ ም
ኽንያት ኣውጺኣምልካ ከይኾኑ እፈርሀ ኣሎኹ።

ኣምስሉ፤ የግዲ፣ ከምኡ እዩ ኽትብለኒ ኽሎኺ እ
ሞ፣ ኣነ እንታይ ክብል እየ። ዝኾነ እንተ ኾነ ኣብቲ
እትኸዶ ኽትማልኣኒ እንተ ፈቶኻስ፣ ኣነ ድገኛ ብጻይ
ከም ዝኾንካ፣ ርግጽ እዩ።

ክርስትያን፤ ከምዚ ዘሎኻዮ ኼንካስ፣ ከቶ ዚጥዕመ
ካ ኣይኮነን፤ ክትስዕበና እንተ ደሌኻ ግና፣ የግዲ ምስ
ንፋስን ምስ ውሒዝን ክትቃለስ ኢኻ። ንሃይማኖትውን



ከምቲ ወርቂ ተጓናጺፉ ኩሉ ህዝቢ እልልል እናበለሉ
ዘለሌኻዮ፣ ጨርቂ ምስ ተኸድነን ብመቑሕ ምስ ተኣስ
ረን ድማ ኸምኡ ጌርካ ኽተለልዮን ክተገልግሎን መዝ
ኻ እዩ።

ኣምስሉ፤ ብዛዕባ ሃይማኖተይሲ ኣነ ባዕለይ እፈልጦ
እየ፣ ንስኻ ኣዛዝየይ ኣይኮንካን። እንተ ደሌኻስ፣ ከም
እዛ ዘሎኽዋ ኽነሰይ ደኣ ተማልኣኒ።

ክርስትያን፤ ነዚ'ን ዝበልኩኻ ሕራይ ኢልካ እንተ
ዘይተቐበልካየንስኪ፣ ሐንቲ ስጕምቲ እኳ ምሳና ኣይት
ኸይድን ኢኻ።

ድሕርዚ ኣምስሉ፣ እቲ ናይ ቀደም ንብረተይ ንሐ
ደጓ ኽይጕድኤ ዚጠቕመኒ ኻብ ዚኸውን፣ ከቶ ኽሐድጎ
ኣይደልን እየ። ስለዚ ድማ ምሳኻትኩም ምኻድ እንተ
ኸላእኩምኒ፣ ዜፍቅሩኒ ኻልኣት ብጾት ክሳዕ ዝረክብ፣
ከምቲ ንስኻትኩም ከየርከብኩምኒ ንበይነይ እኸይድ
ዝነበርኩ፣ ሕጂውን ከምኡ ንበይነይ ክጕዕዝ እኽእል
እየ፣ በሎም።

ሕጂ ድማ ክርስትያንን በዓል ተስፋን፣ ካብ ኣምስ
ሉ ተፈልዮምሲ፣ ካብኡ ፈንተት ኢሎም፣ ቀቅድሚኡ
ኺግስግሱ ኸለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኽዎም። ሐዲኦም ንድ
ሕሪት ገጹ ቍሊሕ እንተ በለ ድማ፣ ከም ዓለሙ፣ ፍቕሪ
ገንዘብ፣ ኩሉ ንኣይ ዝስሞም ሰለስተ ሰብ ደድሕሪ ኣም
ስሉ ኺግስግሱ፣ ምስ ኣርከብዎ ኸኣ፣ ኣምስሉ ፍግም ኢ
ሉ ኺሰግደሎም፣ ንሳቶምውን ከምኡ ኺሰግዱሉ፣ ኸለዉ፤
ብሕልመይ ርኤኹ። እዞም ሰባት እዚኦም ካብ ንእስነቶም
ሒዞም ምስ ኣምስሉ ኣብ ሐደ ቤት ትምህርቲ ብሐንሳእ
ስለ ዝነበሩስ፤ ካብ ቀደም ጀሚሮም ምስኡ ይፋለጡ እ
ዮም። ስም እቲ መምህሮም ኣቶ ደረቐኛ እዩ። ንሱውን

አብታ ፍቕሪ ገንዘብ ዝስማ ኸተማ እዩ ዚነብር። ንሳ ኸአ ንሃገር ንፍገትሲ አብ ሰሜኑ እያ ዘላ። እቲ መምህሮም ድማ ነዘም ተማሃሮኡ ብግዲ ወይስ ብምትላል፣ ብቕብጥር ይኹን ብሐሶት፣ ወይስ ከአ ሰብ ሃይማኖት እናመሰሉ ንርእሶም ዚኸውኖም ገንዘብ ኪአክቡ ምሂርዎም እዩ። እዘም አርባዕተ ንፉዓት ተማሃሮ እዚአቶም ከአ፣ ንኻልኦት ኪምህሩ ኽሳዕ ዚክእሉ እኳ፣ ነቲ መምህሮም ዝመሀሮም ዘበለ ቀጥ አቢሎም አጽኒዖምዎ እዮም።

ከምቲ ቕድም ዝበልክዎ ነንሐድሕዶም ሰላም ምስ ተባሃሀሉ ድማ፣ ንክርስትያንን ንበዓል ተስፋን ቀቅድሚኦም ኪግስግሱ ይርእይዎም ነበሩ እሞ፣ አቶ ፍቕሪ ገንዘብ ናብታቶም ገጹ እናጠመተ፣ ንአቶ አምስሉ፣ በልባ፣ እቲአቶም ደአ እንታዎት እዮም፣ ኢሉ ሐተቶ።

አምስሉ ድማ፣ እዚአቶም ከም ገዛእ ፍቓዶም ገይሮም ንሃገር ጽዮን ኪኸዱ ዚደልዩ፣ ካብ ርሑቕ ሃገር ዝመጹ ኽልተ መናንያን እዮም፣ ኢሉ መለሰሉ።

ፍቕሪ ገንዘብ ከአ፣ አነን ንስኻትኩምን ድማ ናብ ጽዮን ኢና እንኸይድ ዘሎና ይመስለኒ፣ ስለዚ እንተ ዚጽበዩናስ፣ ብጾት ኪንና ብሐንሳእ ምተጐዓዝና ኔርና፣ በሎም።

አምስሉ ድማ፣ ምኽንሲ ምኾነ፣ እንታይ እሞ፣ እዘም እትርእዮም ዘሎኺ ሰባት ፍጹም ብርቱዓት እዮም፣ ነቲ ናይ ገዛእ ርእሶም ሐሳብ እናአኽበሩስ፣ ነቲ ናይ ካልኦት ይንዕቅዎ። ንዝኾነ ይኹን አማኒውን ብኹሉ ምሳታቶም እንተ ዘይተሳማሚዑስ፣ ቀልጢፎም እዮም ዚፈልይዎ፣ በሎም።

ዥሉ ንአይ፣ እወ፣ ቀደምን እምበር እቶም አውራ ጻድቃን ዚበሀሉ ሰባት፣ እቲ ጽድቆም ነቲ ጒድለቶምን ዘየር እዮም ንጒድለት ካልኦትን ከአ አጸቢቖም ዚፈርዱ ኸም ዝነበሩ አብ መጽሐፍ ነንብብ ኢና። (መክ፡ ፯፤ ፲፮።) እዚ ነገርዚ ፍጹም ሕማቕ እዩ። በል እስኪ ንገረና ሐደራኻ፣ እቲ ዘየላገበኩምሲ እንታይ እዩ፤



አምስሉ፣ ከምዚ እዩ፤ ንሳቶም ሸንበባን ማይን ከሎ፣ ንኺድ፣ እዮም ዚብሉ፣ አነ ግና፣ ክሳዕ ዚጽሒ ደአ ንጽናሕ፣ እየ ዝብል። ንሳቶም ስለ አምላኽ ኢሎም ንብረቶምን ዘለዎም ዘበለ ኹሉን ብድፍረት ይህቡ እዮም፣ አነ ግና ነቲ ዚጠቕመኒ እናጠመትኩ ንነፍሰይን ንንብረተይን እሕሉ አሎኹ። ንሳቶም፣ ዥሉ ህዝቢ እኳ እንተ ተጻረሮም፣ ነቲ ሒዞምዎ ዘለዉ ባህሊ ቀጥ አቢሎም ኪሕዝዎ እዮም ዚፈትዉ፣ አነ ግና ንሃይማኖት ከም ጊዜኡን ከም ዚጥዕመንን ገይረ ኽነብረሉ እየ ዝደሊ። ንሳቶም ንክርስትና፣ ጨርቂ ተኸዲኑን ተናዒቑን ከሎ እኳ፣ ይአመንዎ እዮም፣ አነ ግና ጫማ ወርቂ ገይሩ ዓጠጥ ኪብል ከሎን፣ ቀትሪ ምድሪ ኹሉ ሰብ እልልል ኪብለሉ ኸሎን ጥራይ እየ ኽቐርቦ ዝፈቱ።

ከም ዓለሙ፣ ወዳጀ ሐወይ አምስሉ፣ ሐቅኻ፣ አብዚ ባህሊ እዚ ደአ ጽናዕ። ንአይ ከም ዚመስለንስ እኳ፣ ሐደ ሰብ ነቲ ሒዝዎ ዘሎ ብሐርነት ኪነብረሉ እናኸአለስ፣ ብዕሽነቱ እንተ ገደፎ ጽሉል ምኻኑ እዩ። ከም ተመን ደአ ጠቢባን ንኹን፣ ጸሐይ ከሎውን ድርቋና ንእክብ። ንህቢ እኳ ምስ ጸሐየ ደአ እዩ ጽጌኡ ዚቖስም እምበር፣ ኪዘንም ከሎስ አብ ሰፈሩ እዩ ስቕ ዚብል። አምላኽና እንተ ኾነውን ብጊዜ ዝናብ የዝንብ፣ ብጊዜ ጻሕያ ኸአ የጽሕዮ አሎ። እምበአርከ እዘም ሰባት እዚአቶም ብዕሽነቶም ኪዘንብ ከሎ እኳ እንተ ኸዱ፣ ንሕና፣ ጸሓይ ክሳዕ ዚበርቀልና፣ ጭቃውን ክሳዕ ዚደርቀልና፣ ብትዕግስቲ ኽንጽበ ኢና እንፈቱ። ምናዳ እኳ አነ እቲ

ውሀበት አምላኽ እንቕበለሉ ሃይማኖት እዩ ዚፍተወኒ። ሐደ ዓሻ እንተ ዘይኰይኑ'ኸ፡ ነቲ አምላኽ ዝሀበና ናይ እዛ ዓለም እዚኣ በረኸትሲ ብአምላኽና እናተሐጐስና ኽንነብረሉ አይግብእን እዩ፥ ዚብል እንታዋይ እዩ፧ አብርሃምን ሰሎሞንን እኳ ፍርሃት አምላኽ ሳላ ዝነበሮም እዮም ዝሀብተሙ። እዮብ ድማ፧ ጻድቕ ንወርቂ ኸም ሐመድ ገይሩ እዩ ዚእክቦ፡ ይብል። እምበአርስከ ዝኾነ ይኹን፥ ናይዞም አብ ቅድሜና ዚኸዱ ዘለዉ ሰባት ጠባይ ዘለዎ ዘበለ፥ ነዚ ወርቂ እዚ ኺረኽቦ ከቶ አይኾነሉን እዩ።

ዅሉ ንአይ ድማ፧ በዚ ነገርዚ ኹላትና ስምምዕ ኢና ይመስለኒ፥ ስለዚ እዚ እተዘርበ ይእክል፥ በሉም።

ፍቕሪ ገንዘብ ከኣ፧ እወ፥ ሐቂ እዩ። መጽሐፍን አእምሮን ምሳና ኽም ዝኾኑ ትርእዩ አሎኹም። ንመጽሐፍን ንገዛእ አእምሮኡን ዘይአምን ሰብ ንሐርነቱ አይፈልጦን፥ ነቲ ጽቡቕ ዕድሉ አይደልዮን እዩ እሞ፥ ነዚ ነገርዚ እንውስኸሉ የብልናን፥ በለ።

አምስሉ፧ አቱም አሕዋተይ፥ ከም እትፈልጡ፥ ዅላትና ንጽዮን ገጽና ኢና እንጐዕዝ ዘሎና፥ በሉ እስኪ አብዛ መገድና ረዲኤት ዚኾነና ነገር ክሐተኩምሲ ፍቐዱለይ።

እስኪ ንሕሰብ፥ ሐደ ቀሽ ገበዝ ወይስ ሐደ ነጋዳይ ወይ ከኣ ንአታቶም ዚመስል ካልእ ሰብ፥ ንበረኸት እዛ ዓለም እዚኣ ንምርካብ ገለ ረብሓ ገንዘብ አብ ቅድሚኡ እንተ ረአየ፥ ምንም እኳ ቕድም ሃይማኖት እንተ ዘይነበሮ፥ ሕጂ ነዚ ረብሓ እዚ ምእንቲ ኺረኽቦ ኢሉ፥ ብአፍኣዊ ነገር እኳ ክርስትያን ኪመስል ይግብአ እዩ። ሐስቡ ደኣ፥ ንምጥራዩ ኺጋደልዶ ይግብአ እዩ ወይስ አይ



ፋሉን፧ ከምኡ እንተ ገበረኸ ኸም ቀደሙዶ ቕኑዕ ሰብ እዩ ምባሉ ይተርፎ እዩ፧

ፍቕሪ ገንዘብ፧ ናይዚ ሕቶኻ ሐሳብ አፈልጦ አሎኒ፧ ስለዚ፥ አቱም ከቡራት ጐይተት፥ እንተ ፈቐድኩም ለይሲ፥ አነ ምላሽ ክሀብ። እስኪ ቕድሚ ኹሉ ብዛዕባ ቀሽ ገበዝ ክዛረብ። ሐደ ብቕሩብ መተሓዳድሮ ዚነብር ቀሽ ገበዝ፡ እሞ ኻብቲ ዘለዎ ሰበኻ ዚገፍሕን ዚበልጽን ከም ዚረክብ ተረዲኡ ንምርካቡ ብቕንኢ እንተ ተጋደለ፥ እንተ ሰበኸ፥ ነታ ማሕበሩ ምእንቲ ኼሐጐሳ ኢሉ ድማ ዜድሊ እንተ ኾነስ፥ ካብቲ ናይ ቀደም ባህሉ ቕሩብ ዝምብል እንተ በለ፡ ከከምኡ ወይስ ንእኡ ዚመስል ካልእ እንተ ገበረ፡ ንአይ ከም ዚመስለንስ፥ ዚኽልክሎ ወይስ ዚንቅፎ የብሉን። ከመይ እንተ በልኩም ከኣ፥

ቅድሚ ኹሉ ነገር፧ ንመናበሪኡ ዚኾኖ ሪም ኪረክብ ኢሉ እንተ ተጋደለ፡ ግቡኡ እዩ። እዚ ኸምዚ ዝበለ ሪም ድማ ንምጥራዩ አምላኽ እዩ ዝመሀዘሉ። እምበአርሲ እንተ ደለዮስ፥ ሕሊናኡ ኽይወቐሶ ኺወስዶ ይከአሎ እዩ።

፪ይ፧ ብጀካዚ ድማ እቲ፧ ነዚ ሪም እዚ ኽረክብ እየ፥ ኢሉ ሃረር ምባሉ መሊሱ ንምምሃርን ውዑይ ሰባኺ ንምዃንን ከምኡ ዚመስል ካልእ ንምግባርን እዩ ዜብቅዖ እሞ ብሉጽ ሰብአይ ይገብሮ። ኤረ ንነፍሱ እናጠቐመስ፥ ነቲ እተዋህበ መዚ ኸም ፍቓድ አምላኽ ገይሩ እዩ ዜፈጽሞ።

፫ይ፧ ድማ ንማሕበሩ ምእንቲ ኺሀንጽ ኢሉስ፥ ካብቲ ናይ ቀደም መሰረት ባህሉ ዝምብል እንተ በለ፡ በዚ ነገርዚ ሰለስተ ሞያ ኸም ዝገበረ በዘን ዚስዕባ ሰለስተ ነገር ንርኢ፧ ፬ይ፧ ምእንቲ ኻልአት ኢሉ ንነፍሱ ይንዕቕ። ፭ይ፧ ብሰናይ ንብረቱ ሰባት ከም ዜፍቅርዎ ኺገ

ብር ይኽእል። ፫ይ፣ በዚ ድማ ነቲ ሓዝም ዘሎ ሽመት
ግብዝና ብቑዕ ምኻኑ የርኢ። ፬ይ· ከኣ፣ ነቲ ንእሽቶ
ሪመ· ኣብ ዓብዪ ሪም ዚልውጦ ቀሸ ገበዝ በዚ ኽምዚ
ዕዮኡ ኣስሊጡ ንቕድሚት ስለ ዝደፍኤን ነቲ መጸዋዕ
ታኡ እናኣኽበሮ ንጥቕሚ ስለ ዝኾነንሲ፣ ሰብ ደኣ ኬኽ
ብሮ ይግብኦ እምበር፣ ከም ሓደ ስሱዕ ኪቍጸርስ ኣይ
ግባእን እዩ።

ሕጂ ኣብቲ ኻልኣይ ክፍሊ ሕቶኹ ብዛዕባ እቲ ነ
ጋዳይ ንሕለፍ። እስኪ ንሕሰብ፣ ሓደ ንእሽቶ ቤት መሸ
ጣ ዘላቶ ነጋዳይ፣ ገንዘብ ውሒድዎስ እቲ ንግዱ ምእን
ቲ ኺዕምረሉ ኢሉ፣ ምስቶም ኣመንቲ እንተ ተጸምበረ፣
ሃብታማት ዓሚል ምእንቲ ኺረክብ ኢሉውን ሃብታም
ጓል እንተ ተመርዐወ፣ እንተ ኽምዚ ኽማይሲ፣ ገለ ነውሪ
ኣይገበረን። ከመይ እንተ በልኩም ከኣ፣

፭ይ፣ ሰብ ብዝኾነ መገዲ ኣማኒ እንድሕሪ ኾይኑ፣
ቁም ነገሩ ንሱ እዩ።

፮ይ፣ ሃብታም ሰበይቲ ምምርዓው፣ ንግድኻ ኣዐሚር
ካ ዓሚላት ምብዛሕሲ ሓጢኣት ኣይኮነን።

፯ይ፣ እቲ ሳላ ሃይማኖታዊ ምኻኑ ነዚ ኹሉ ዘጥ
ረየ ሰብ ከኣ ነቲ ጽቡቕ ዘበለ ሳላ ባዕሉ ሕያዋይ ዝኾ
ነ እዩ ኻብቶም ሕያዎት ሰባት ዝረኸቦ። ነዛ ሕያወይቲ ሰ
በይትን ነዚም ሕያዎት ዓሚልን ነዚ ኹሉ ረብሓን ጽቡቕ
ዘበለን ድማ፣ ሃይማኖታዊ ሳላ ዝኾነ እዩ ዝረኸበ። እዚ
ነገርዚ ኸኣ ብዘይጥርጥር ጽቡቕ እዩ። እምበኣርሲ ነዚ
ኹሉ ኽረኽበ ኢልካ ሃይማኖታዊ ምኻን ዚጠቅምን ሰ
ናይን ሐሳብ እዩ።

ሕጂ እቲ ኣቶ ኣምስሉ ዘውደቐ ሕቶ፣ ኣቶ ፍቕሪ
ገንዘብውን ዝሀቦ ምላሽ ንኹላቶም ደስ ኣበሎም እሞ፣



እዚ ነገርዚ ጥቕሚ ዘለዎ እዩ፣ ኢሎም ተሳማምዑ። ሽው
ድማ፣ ነዚ ነገርዚ ጌጋ እዩ ዚብሎ የልቦን እሞ፣ ነዚም
ቅድም ንኣቶ ኣምስሉ መከራ ዘጽገብዎ ቀቅድሜና ዚኽ
ዱ ዘለዉ ክርስትያንን በዓል ተስፋን እተባህሉ ሰባት
ኣርኪብና፣ ነዚ ኣብ ላዕሊ ዘሎ ጥያቄታት ንሕተቶም፣
ኢሎም መደቡ።

ድሕርዚ ጸውዕዎም፣ እቶም ክልተ መናንያንውን
ደው ኢሎም ጸንሕዎም። ሽው ኣቶ ኣምስሉ እንተ ሓተ
ቶምሲ፣ በቲ ቑም ቀደም ብኹራ ምእንቲ ኽይመልሱ
ሉስ፣ ኣቶ ፍቕሪ ዓለም፣ እቲ ዓቢኦም፣ ነቲ ሕቶታት
ኬውድቐሎም ተሳማምዑ።

ተራኺቦም ሰላም ምስ ተባሃሀሉ ድማ፣ ኣቶ ፍቕሪ
ዓለም፣ ዚከኣለኩም እንተ ኾነስከ፣ ምለሱለይ፣ እናበለ
ነቲ ጥያቄታት ኣውደቐሎም።

ክርስትያን፣ ነዚ ኽምዚ ዝበለ እልፊ ሕቶታትሲ
ሓደ ብሃይማኖት ዘይደልደለ ሕጻን እኳ ምላሽ ኪህበሉ
ምኽኣለ ነይሩ። እንጌራ ምእንቲ ኽንረክብ ኢልና ንክርስ
ቶስ ክንስዕበ ኻብ ዘይግብኣናስ፣ ምእንቲ ኽንከብርን ኣብ
ዓለም ደስ ምእንቲ ኺብለናን ኢልና ንክርስቶስን ንሃይ
ማኖትን መደረብታ ምግባር ከመይ ዝበለ ፍንፉን ነገር
እዩ። (ዮሃ፣ ፮፣ ፳፮።) እቶም ከምዚ ዚገብሩ ሰባት ከኣ
ኣረማውያን፣ ግቡዛት፣ ርኹሳት መናፍስትን ጠንቈልትን
እንተ ዘይኮኑስ፣ ካልእ ኣይኮኑን።

፰ይ፣ እቶም ኤሞርን ሰኬምን ዚበሀሉ ኣረማውያን
ንጓል ያእቆብን ጥሪቱን ምስ ተመነዩ እሞ ኽይተገዝሩ
ብኻልእ መገዲ ኽም ዘይረኽብዎ ምስ ረአዩ፣ ነቶም ብ
ጸቶም፣ ደቂ ተባዕትዮ ዘበልና ኽምቲ ናታቶም ጌርና እን
ተ ንግዘርስ እምበር፣ ማሎም ኰነ ገንዘበም፣ ዘለዎም

ዘበለ ኹሉን ንእና ምኾን ነይሩ፣ በልዎም። ነዋልዶምን ጥሪቶምን ምእንቲ ኺረኽቡ'ስ፡ ንሃይማኖት መዳያይቦ ገበርዎ። ነቲ አብ አሪት፡ ዘፍጥረት፡ ፴፬፤ ፳-፳፬ ዘሎ ቓላት ብምልኡ አንብቦ።

፪ይ፤ እቶም ግቡዛት ፈሪሳውያን ከኣ ኽምኡ ዝበለ ሃይማኖት እዩ ዝነበሮም። እቲ ነዊሕ ጸሎቶምውን ነባይቲ መበላሉ ዜውሕጥ ብልሓት እዩ ዝነበረ። ስለዚ ድማ ብመዓልቲ ፍርዲ ዝገደደ ቕጽዓት ካብ አምላኽ ኪቕበሉ እዮም። (ሉቃ፡ ፳፤ ፵፯።)

፫ይ፡ እቲ ሰይጣናዊ ይሁዳ እንተ ኾነውን፡ ሃይማኖቱ ኽምኡ እዩ ዝነበረ። እወ፤ ንሱ ሃይማኖቱ አብ ማሕፉዳ እዩ ዝነበረ፤ ማለት ነቲ አብ ውሽጡ ዝነበረ ገንዘብ ንምውሳድ። ግናኽ ጠፍኤ፣ ተደርበየ፡ ወዲ ጥፍአትውን ኰነ።

፬ይ፤ እቲ ስምኦን ዚበሀል ጠንቋሊ ድማ ሃይማኖቱ ኽምኡ ስለ ዝነበረስ፣ ብእኡ ገይሩ ረብሓ ስጋ ኺረክብ ደልዩ፡ መንፈስ ቅዱስ ለመነ። ዚግብኦ ፍርዲ ኸኣ ብአፍ ሃዋርያ ጴጥሮስ ተቐበለ። (ግብሪ ፰፤ ፲፰-፳፬።)

፭ይ፤ መወዳእታ ድማ እቲ ስለ ዓለማዊ ሃብቲ ኢሉ ሃይማኖታዊ ዚኸውን ሰብ፡ ነቲ ሃይማኖቱ ስለ ዓለም ኢሉ ኽም ዚድርብዮ አይንረስዕ። ይሁዳ ረብሓ ዓለም ደልዩ ሃይማኖታዊ ኾነ፣ ስለ ዓለም ኢሉውን ንሃይማኖቱን ንጐይታኡን ሸጠም። ከምቲ ንስኻትኩም ዝገበርኩምዎ፣ ነዚ ጥያቐታት እዚ እወ ኢልካ ምቕባሉስ ናይ አረማውያን፣ ናይ ግቡዛት፣ ናይ ሰይጣናውቲ ስራሕ እዩ። እምበአርስከ ደሞዝኩምሲ ኽምቲ ግብርኹም እዩ ዚኸውን።

ሽዑ አቶ አምስሉን እቶም ብጾቱን አዝዮም እና ተደነቑ ነንሓድሕዶም ተጣማመቱ እሞ፣ ንክርስትያን እን



ታይ ኢሎም ከም ዚመልሱሉ ጠፍኦም። በዓል ተስፋ በዚ ናይ ሐዉ ክርስትያን ምላሽ ደስ በሎ እሞ አብ ማእከሎም ዓብዩ ጸጥታ ኾነ። ድሕርዚ አምስሉን ብጾቱን ንድሕሪት ተዛሕጡ፣ ክርስትያንን ዓርኩን ካባታቶም ርሕቕ ክሳዕ ዚብሉ ኸኣ አብታ ዝነበርዋ ሰፍራ ጸንሑ። ሽዑ ክርስትያን ንብጻዩ፤ እዞም ሰባት እዚአቶምሲ፣ አብ ቅድሚ ፍርዲ ሰብ እኳ ምላሽ ዝሰአኑስ፡ አብቲ ፍርዲ አምላኽ ደአ ኸመይ ኢሎም ደው ኪብሉ እዮም፤ አብ ቅድሚ እዚ መሬታዊ ፍጥረት አፎም ካብ ዚዐጽዉስ፣ እቲ ዘይጠፍእ ሃልሃልታ ሐዊ ሞኽ ኬብሉም ከሎ ደአ፤ እንታይ ኪገብሩ እዮም፤ በሎ።

ሕጂ ክርስትያንን በዓል ተስፋን ካባታቶም ሐለፉ ንቕድሚት እናደፍኡውን አብ ሐደ ዕረፍቲ ዝስሙ ጐልጐል በጽሑ። እዚ ጐልጐል እዚ ድማ ነዊሕ አይኰነን እሞ ብብዙሕ ታሕጓስ ሸዓ ሐለፍዎ። አብ መወዳእታ እቲ ጐልጐል ድማ ረብሓ ዝስሙ ኹርባ፣ አብኡውን ሐደ ማእድ ብሩር* አሎ። ከምዚ ዝመሰለ ኹሉ ጊዜ ዚርከብ አይኰነን እሞ፤ ቅድሚ ሎሚ በዚ መገድዚ ዚጐዐዙ ዝነበሩ መናንያን ገሊኦም፤ ክንርኢ ኢና፣ እናበሉ ናብኡ የግልሱ ነበሩ እሞ፤ እስኪ አጸቢቕና ደአ ንርኤ፣ ኢሎም እናተገምገሙስ፤ ገሊኦም እቲ መሬት ጠሊምዎም አብኡ ወዲቖም ሞቱ፣ ገሊኦም ድማ ኽሳዕ ዕለተ ሞቶም አካላቶም ሰነፈ።

ዴማስ ዚበሀል፡ ሐደ ጥቅዊ ሰብ መሲሉ፡ ካብቲ መገዲ ፈንተት ኢሉ አብ ጥቓ እቲ ጉድጓድ ደው ኢሉስ፤ ነቶም ዚሐልፉ ሰባት፤ ንዑ ንጀው ክትርእዩ፤ እና

* ማእድ ማለት ወርቅን ብሩርን ዚወጾ ስፍራ እዩ።

በለ ዚጽውዕ ነበረ እሞ፣ ንክርስትያንን ንብጻዩን ድማ፤ ሐደ ነገር ክርእየኩም እየ እሞ ንዑ ነጀው ቅረቡ፣ ኪብሎም ክሎ ብሕልመዩ ርኤኹ።

ክርስትያን ድማ፡ መገድና ገዲፍና ንምርኣዩ እነግልስሲ እንታይ ኰን ኰይኑ፧ በሎ።

ዴማስ ከኣ፧ አብዚ ሐያሎ ሰባት ዠዒቶም መዝገብ ዚእከቡሉ ማእደ ብሩር አሎ እሞ ንሳትኩምውን እንተ መጻእኩምሲ፣ ብዘይ ጻዕሪ ምሀብተምኩም፣ ኢሉ መለሰሉ።

በዓል ተስፋ ድማ ንዓርኩ፧ ንዓናይ እስኪ ንርኤ፣ በሎ።

ክርስትያን ግና፤ ቅድሚ ሕጂ አብቲ ስፍራቲ ብዙሓት ከም ዝሞቱ ሰሚዔ አሎኹ፣ እቲ መዝገብ እቲ ድማ ነቶም ሃረር ዚብልዎ ዘበሉ መፈንጠራ እዩ ተጻዊዱሎም ዘሎ፣ ንጽዮን አቢሎም ምእንቲ ኸይጐዐዙውን ዕንቅፋቶም እዩ። ስለዚ ኣነስ ከቶ አይኸይድን እየ፣ በለ።

ሽዑ ኸኣ ክርስትያን ዓው ኢሉ ንዴማስ፧ በልባ፣ እቲ ስፍራ እትስ ደሓንዶ አየፍርህን እዩ፧ ንብዙሓት መናንያንከ ኻብ መገዶምዶ አየኳላለፎምን፧ በሎ። (ማቴ፡ ፲፫፡ ፳፪።)

ዴማስ ድማ ሐፊሩ እናደነነ፤ ነቶም ዘይጥንቀቑ ጥራይ እዩ ዚጐድኣም፣ ኢሉ መለሰሉ።

ሽዑ ክርስትያን ንብጻዩ፧ ትኽ ኢልና ደኣ መገድና ንኺድ እምበር፣ ናብኡ ገጽና አይነግልስ፣ በሎ።

በዓል ተስፋ፤ አምስሉ አብዚኣ ምስ በጽሔ፧ ዴማስ ከምዚ ንኣና ዝበለና እንተ ኢልዎ፤ ክርኢ እየ፣ ኢሉ ካብዛ መገዲ እንተ ዘየጋሊሱ፣ ኣነ እቕጻዕ።

ክርስትያን፤ ዠሉ ድሌቱ አብኡ ጥራይ እዩ እሞ



እዝስ ክዉን እዩ። ናብኡ ኸይዱ ኸም ዘመውት ከኣ፣ ፍሉጥ ነገር እዩ።

ዴማስ ድማ፤ እሞኸ፣ መጺእኩምዶ ትርእዩ ኢኹም፧ ኢሉ ኸም ብሐድሽ ሐተቶም።

ድሕርዚ ክርስትያን አግሂዱ ኸምዚ በሎ፤ አታ ዴማስ፣ ንስኻኮ ኻብ ቀደም ጀሚርካ ነታ ቕንዕቲ መገዲ አምላኽ ጸላኢኣ ኢኻ፣ ካብታ ቕንዕቲ መገዲ ስለ ዘግለስካ ድማ ኢኻ ብአፍ ሐደ ኻብቶም መሳፍንቲ ጐይታና ፍርዲ እተቐበልካ። (፪ይ ጢሞ፡ ፬፡ ፲።) ስለምንታይደኣ ንኣናኸ አብ ከምዚ ዝበለ ፍርዲ ኸተውድቐና እትጽዕር ዘሎኻ፧ ብዝተረረፈስ ንሕና ሕጂ ኻብዛ መገድና ቕሩብ ፈንተት እንተ በልና፣ እቲ ንጉስናን ጐይታናን ተሎ ኸም ዚሰምዕ ርግጽ እዩ እሞ፣ አብ ቅድሚኡ ብትብዓት ደው ክንብል ዚግብኣና ኽነሱስ፣ ንሱ መሕፈረና ነይሩ።

ሽዑ ዴማስ ከም ብሐድሽ ጸውዖም እሞ፤ ኣነውን ሐውኩም እየ። እንተ ትጽበዩንስ፣ ምሳኻትኩም ምኸድኩ ነይረ፣ በሎም።

ክርስትያን፤ እንታይ እዩኸ ስምካ፧ እዚ ሕጂ ብእኡ ዝጸዋዕኩኺ ደይኰነን፧

ዴማስ፤ እወ፣ ስመይ ዴማስ እዩ፣ ወዲ አብርሃምውን እየ።

ክርስትያን፤ እወ፣ እፈልጠካ እየ፧ ግያዝ እኳ አቦሐጎኻ እዩ፣ አቦኻውን ይሁዳ እዩ። ንስኻ ኸኣ መገዶም እናተኸተልካስ፣ ብተንኰል ሰይጣን ትማላለስ አሎኻ። አቦኻ ንጐይታኡ አሕሊፉ ስለ ዝሀበ፣ ተሐኒቑ ሞተ፤ ንስኻውን ካብቲ ናቱ ዚበልጽ ደሞዝ ክትቕበል አይንስኻውን ... ግብአካን እዩ። አብ ንጉስ ምስ በጻሕና ድማ፣ ነዚ ኹሉ አመልካ ኽንነግሮ ኢና። ከምዚ ምስ ተባሃሀሉ ኸኣ፣

መመገዶም ከዱ። (፪ይ ነገ፡ ፳፤ ፳። ማቴ፡ ፳፮፡ ፲፬፡ ፲፮። ም፡ ፳፯፡ ፫-፭።)

በዚ ጊዜዚ አምስሉን ብጸቱን አብታ ስፍራ እቲኣ በጽሑ እሞ ዴማስ ምስ አድሀየሎም፡ ቀልጢፎም ናብኡ አግለሱ። ሕጂ፡ ወይ አብቲ ማእድ ብሩር አጸቢቖም ምስ ተገምገሙ፡ እቲ ጊፍ ጠሊምዎም አብቲ ጕድጓድ ይውደቑ፡ ወይ ከኣ ኪዐዩ ምስ አተዉ በቲ ኻብኡ ዚወጽእ ክፉእ ሽታ ናይቲ ትኪ፡ ዓቕሎም ጸቢብዎም ይሙቱ፡ አርጊጸ አይፈለጥኩን። ብድሕሪኡ አብ መገዲ ጽዮን ክም ዘይተራእዩ ግና፡ አጸቢቑ እፈልጥ እየ። ሸዑ ክርስትያን ከምዚ ኢሉ ዘመረ፤

መፍቀር ገንዘብ ዴማስ፡ ምስ አምስሉ፣
አብቲ ጥፍኣት ብሐንሳእ ይሐብሩ።
ስለ ረብሓ ዓለም ጽድቂ ዜልቦ፤
ዴማስ ይጽውዖ፡ አምስሉ ይስዕቦ።
ይሻየጡ ኻብቲ ወርቂ ሐሶት፤
እሞ የጥፍኡ ናይ ዘለአለም ህይወት።

ሕጂ ድማ እዞም መናንያን ንቕድሚኦም ኪግስግሱ ኸለዉ፡ አብ ስግር እቲ ጕልጕል እሞ አብ ደረት እታ መገዶም ናብቲ ንመተሓሳሰቢ ኺኸውን ሐደ ናይ ቀደም ሐውልቲ ተተኺልዎ ዘሎ ስፍራ ኺበጽሑ እሞ፡ ሐንቲ ናብ ዓንዲ ጨው እተለወጠት ሰበይቲ መሲልዎምሲ፡ ንእኡ እናጠመቱ አዝዮም ኪድነቑ ኸለዉ፡ ብሕልመይ ርኤኽዎም። ንእኡ ብምጥማት ብዛዕባኡ እንታይ ከም ዚሐስቡ ጠፊእዎም፡ መመሊሶም ኪግረሙ ኸለዉ፡ በዓል ተስፋ አብ ርእሲ እቲ ሐውልቲ ንሱ ብዘየስተውዕሎም ፊደላት ቅርጽታት ረአየ። ክንድኡ ዚአክል ትም



ሀርቲ ስለ ዘይነበሮ ኸኣ፡ ንክርስትያን፤ እስኪ በጃኻ ነዚ ጽሑፈት እዚ አንቢብካ ተርጕመለይ፡ ኢሉ ለመኖ። ክርስትያን ቀሪቡ ነቲ ፊደላት አጋጢሙ እንተ ቼጸረ ኸኣ፡ «ንሰበይቲ ሎጥ ዘክርዋ፡» ዚብል አንበበ። ነዚ ቓላት እዚ ንብጻዩ ምስ ነገሮ ኸኣ፡ ክልቲኦቶም፤ እዝስ፡ እታ ሰበይቲ ሎጥ ነፍሳ ኽትውጽእ ኢላ ኻብ ሰዶም ክትሀድም ከላ፡ ብብዙሕ ትምኒት ንድሕሪት አቢላ ግልጽ ምስ በለትሲ፡ ናብ ዓንዲ ጨው እተለወጠቶ ዜርኢ ሐውልቲ እዩ፡ ኢሎም አስተንተኑ። (ሉቃ፡ ፲፯፡ ፴፪። ዘፍ፡ ፲፱፡ ፳፮።) እዚ ዜሰምብድን ዜደንቕን ትርኢት እዚ ኸኣ ኸምዚ ዚስዕብ ኢሎም ኪዛራረቡ ምኽንያት ኰኖም።

ክርስትያን፤ አታ ፍቁር ሐወይ፡ ርኤሞ፡ ዴማስ፤ ንዑ ነዚ ኹርባ ረብሓ ርአዩ፡ ምስ በለና፡ መለበምን መጠንቀቕን ምእንቲ ኺኹነናስ፡ ድሕሪኡ ነዚ ትርኢት እዚ ኽንርኢ አዝዩ ዜድልየና ስለ ዝኾነ እዩ እተዋህበና። ከምቲ ዴማስ ዝመዐደናን ከምቲ ንስኻ፡ ፍቁር ሐወይ፡ ናብቲ ምዕዶኡ ዝዘምበልካዮን፡ ካብዛ መገድና ቕሩብ ፈንተት ኢልና እንተ ንኸውን ግና፡ ከምዛ ሰበይቲ እዚኣ ንቶም በዛ መገዲ እዚኣ ዚሐልፉ ሰባት ናይ ተግሳጽ አርአያ ምኾንናዮም ኔርና።

በዓል ተስፋ፤ ክሳዕ ክንድዚ ብምዕሻወይ ብዙሕ የጐሀየኒ፡ ከም ሰበይቲ ሎጥ ኰይነ ዘይምትራፈይ ድማ አዝዩ የደንቐኒ አሎ። በል እስኪ፡ ሐጢአተይን ሐጢአታሲ እንታይ ልዩነት አለዎ፤ ንሳ ንድሕሪት ገጻ እያ ግልጽ ዝበለት፡ ኣነውን ክርኢ ኽኸይድ ተመንየ። እምበአርከ ኣነ ንኸምዚ ዝበለ ሕማቕ ሐሳብ አብ ልበይ ስለ ዘእቶኽዎ፡ እሐፍር አሎኹ፡ አምላኽ ጸጋኡ ስለ ዘብዝሐለይ ከኣ፡ ይኽበር ይመስገን።

ክርስትያን፤ ሕጅስ ነቲ ዚመጽእ ጊዜ መለበሚ

ምእንቲ ኺኹነና ደኣ፡ ብዛዕባቲ እብዚ ዝርኤናዮ ትርኢት
ንሕሰብ ግደፈና። እዛ ሰበይቲ እዚኣኮ፡ እታ ኽተማ ሰዶም
ክትጠፍእ ከላ፡ አብኣ ዘይምጥፍኣ ኻብ ሐደ መቕዘፍቲ
ውዒላስ፡ ከምዚ እንርእዮ ዘሎና አብ ዓንዲ ጨው ብም
ልዋጣ ግና መቕዘፍትስ አይተረፋን።

በዓል ተስፋ፤ ብሐቂ እዛ ሰበይቲ እዚኣ ንመጠንቀ
ቕን ንመለበምን ትኸውን እያ። ንመጠንቀቒ ማለት፤ ከብ
ቲ ንሳ ዝወደቐቶ ሐጢአት ክንጥንቀቕ፡ ነቲ መለበሚ
ሻላ ዚብልዎ ኹሎም፡ እቲ ፍርዲ ኽመይ ኢሉ ኽም ዘ
ወርዶም ከኣ ኼርእየና እዩ። ከምኡውን ቆሬን ዳታንን አ
ቢራን ምስቶም ክልተ ሚእትን ሐምሳን ሰብ አብ ሐጢ
አቶም ዝጠፍኡ፡ እቶም ክልአት ሰባት ከማታቶም ም
እንቲ ኸይኾኑስ፡ ንሳቶም ንመጠንቀቕን ንመለበምን ኰ
ኑ። (ዘሁ፡ ፳፮፡ ፱፡ ፲፡) እቲ አዝዩ ዜገርመኒ ዘሎስ እኳ፡ እ
ቶም ነቲ እዛ ሰበይቲ እዚኣ ሃረር ዝበለቶ መዝገብ ዓ
ለም ኪደልዩ ኢሎም ዝተረፉ ዴማስን ብጾቱን፡ ብደሓን
ምንባሮም፡ ንሳን ከኣ፡ ካብቲ መገዲ ሐንቲ ስጕምቲ እኳ
አግሊሳ ዚብል ጽሑፍ አይረኸብናን እሞ፡ ንደሕሪት
ግልጽ ስለ ዝበለት ጥራይሲ፡ አብ ዓንዲ ጨው ተለዊጣ፡
ንኻልአት ትርኢት መሰክሒ ምዃና እዩ አዝዩ ዜደንቓ
ኒ ዘሎ።

ክርስትያን፤ እወ፡ ብሐቂ ዜደንቕ እዩ። ልቦም ፍ
ጹም ብሐጢአት ከም ዝተረረ፡ በዚ ይፍለጥ። በቶም
አብ ቅድሚ ዳኛ ኻብ ቍርባበሻ ኻልአት ገንዘብ ዚሰር
ቁ፡ ወይስ ከኣ ሐደ ሰብ ብማሕነቕቲ ኺቕጻዕ እናረአዩስ
ንማሕፉዳ ኻልአት ዚቖስጡ ደፋራት እንተ ዘይኰይኑ
እሞ፡ ነዚአቶም ብምንታይ ክምስሎም እየ፡ ሶዶማውያን፡
ዓዶም ከም ተድላ ገነት እዩ ዝነበረ እሞ አምላኽ ሰናይ



እናገበረሎምሲ፡ አብ ቅድሚኡ ሐጢአት ብምግባሮም
በዲሎም ይበሀል እዩ። ስሊኡ ድማ እዩ አምላኽ አዝዩ
ተቜጢዑ ዚባላዕ ሐዊ ኻብ ሰማይ አዝኒቡ ዝቐጽዖም።
ከምኡውን እቶም ነዚ ኹሉ እናረአዩስ አብ ቅድሚ
አምላኽ ሐጢአት ዚገብሩ ዘበሉ አብ ዝገደደ ሐጢአት
ከም ዚወድቁ፡ ርግጽ ነገር እዩ። (ዘፍ፡ ፲፫፡ ፲-፲፫።)

በዓል ተስፋ፤ እወ፡ ሐቅኻ ኢኻ። በል እስኪ ኣነን
ንስኻን፡ ምናዳኳ ኣነ፡ ከማታቶም መለበሚ ኻልአት ዘይ
ምዃንና፡ ዓብዩ ጸጋ ረኺብና አሎና። ስለዚ ኸኣ ንሕና፡
ንሰበይቲ ሎጥ ኵሉ ጊዜ እናዘከርናያ፡ ንአምላኽና ኽነ
መስግኖን አብ ቅድሚኡ ብፍርሃት ክንማላለስን መዝና
እዩ።

ድሕርዚ ድማ መገዶም ኪቕጽሉ እሞ አብቲ ንጉስ
ዳዊት ዔላ አምላኽ ኢሉ ዝሰመዮ፡ ዮሃንስ ከኣ ማይ
ህይወት ዚብሎ፤ ግሩም ዝኾነ ርባ ኺበጽሑ ኸለዉ፤ ብ
ሕልመይ ርኤኽዎም። (መዝ፡ ፳፫፡ ፱። ራእ፡ ፳፪፡ ፩፡ ፪።
ህዝ፡ ፵፯፡ ፩።) እቲ መገዶም ፍጹም ብገምገም እቲ ርባ
ስለ ዝነበረ ኸኣ፡ ክርስትያንን ብጻዩን ደስ ኢልዎም ይ
ኸዱ ነበሩ። ካብቲ አብኡ ዚውሕዝ ዘሎ ማይ እቲ ርባ
ሰትዮምውን፡ እቲ ድኹም መንፈሶም ተሐደሰ። ብጀካዚ
ድማ ብኽልተ ጎቦኡ ነቲ ርባ በብዓይነቱ ዝሩብ ዝበለ
ፍረ ዘለዎ ልምሉም አእዋም አሎ። እቶም መንገደኛ
ታት ተጻሊእዎም ወይስ ሐሚሞም እንተ መጹ ድማ፡ ካብ
ቲ አቍጽልቱ ሽምጢጦም እንተ በልዑ፡ ይጥዕዩ እዮም።
ብኽልተ ጎቦኡ ነቲ ርባውን ሐጋይ ምስ ክረምቲ ብጥሉ
ሉ ዚነብር ብዕምባባታት ጽጌሬዳ ዘጌጸ ለምለም ሸኻ አሎ
እሞ፡ ዜፍርሀ ዜብሉ ስለ ዝኾነ፡ ክርስትያንን ብጻዩን
አብቲ ሸኻ በጥ ኢሎም ደቀሱ። ምስ ተባራበሩ ኸኣ፡

መሊሶም ካብ ናይቲ አእዋም ፍሬታት ቀንጢቦም በልዑ፤ ካብቲ ወሐዚ ማይውን ሰተዩ። ከም ብሐድሽ ድማ ኺድ ቅሱ ተገምሰሱ። ንሐያሎ መዓልትን ለይትን ድማ ኽም ኡ እናገበሩ ጸንሑ፤ (መዝ፡ ፳፫፡ ፬፡) ሽዑውን ከምዚ ኢሎም ዘመሩ፤

እዚ ወሐዚ ማይ፣ ወዳጅ፣ ምጥዓሙ፣
ኵሎም መናንያን ሰትዮም ይግረሙ።
ካብኡ ምስ ሰተዩ ነፍሶም ትጠለሎም፤
በቲ ለምለም ሸኻ አዝዩ ደስ ይብሎም፣
በበይኑ ዕምባባ አብዚ በቑሉሎም፤
ምእንዝ ሽታኡውን ሃነን ይብሎም።
አየ አብዚ ገምገም ማይ ዘሎ ብቑሊ፣
ወዳጅ አትክልቲ፤ ክንደይከ ይፈሪ።
ዓብዩ ደስታ አብዚ ኻብ ረኽብና፤
ዓለም አይንደልን፣ ትትረፈና።

ሕጂ ኸአ፣ አብቲ ዝደለይዎ ገና አይበጽሑን ነበሩ እሞ፣ በሊዖም ሰትዮም መገዶም ተበገሱ።

ሕጂ እንተ ኹነውን ንጊዜኡስ ነዊሕ ከይከዱ፣ እ ታ መገዶም ካብቲ ወሓዚ ኽትፋላለ ብሕልመይ ርኤኹ። ካብታ መገዶም ግዳ ፈንተት ኪብሉ አይደፈሩን እምበር፣ ስሌኡውን ጉሀዩ። እታ መገዲ ኻብቲ ርባ ስለ ዝረሐቐት፣ ተራር ነበረት እሞ፣ ነዊሕ ስለ እተጓዕዙ፤ አእጋሮም ጉብ ጉበ። ስለዚውን እዞም መናንያን እዚአቶም ተጸልአም እሞ እናተጓዕዙ ኽነሰምሲ፣ ካብ ጭንቂ እታ መገዲ እቲአ እተላዕለ ኻልእ መገዲ ኺረኽቡ ሃረር በሉ። (ዘሁ፡ ፳፩፡ ፬፡) አብ ቅድሚኦም ብጸጋም እታ መገዶም ከኣ ብማእ ከል እቲ ሐጹር ዝመእተዊኣ ሸኻ፤ ጓል መገዲ ዝስማ፣



ክርስትያንን በዓል ተስፋን ካብታ ቅንዕቲ መገዲ ይዝምብሉ።

ብሐጹር እተሐጽረት ሸኻ ነበረት እሞ፥ ክርስትያን ንብ ጻዩ፤ እዛ ሸኻ እዚኣ ኣብ ጎቦጎቦ መገድና እንተ ኈነትሲ፥ ብእኣ ኣቢልና ግዳ ንኺድ፥ በሎ። ብልሓቱ ኺርኢ ኢሉ ኣብቲ ሐጹር እንተ ቐረበ ድማ፥ ኣብታ ሸኻ እተእቱ ደገ ረኸበ፥ ኣብ ደረት እታ ሸኻውን ቀጣን መገዲ ረእየ እሞ፤ ሕጂ ብልጽቲ መገዲ ተረኺበት፥ ኣነውን ድላየይ እዚ እዩ፥ እምበኣርሲ እታ ሕያዋይ በዓል ተስፋ፥ ንዓናይ በዛ ደገ እዚኣ ንሕለፍ እሞ መገድና ንቐጽል፥ በለ።

በዓል ተስፋ ግና፤ በል፥ እዛ መገዲ ኣጋር እዚኣ ኻብታ ቕንዕቲ መገዲ ኽይተዘምብለናስ፥ ሕጂ ሕሰብ፥ በሎ።

ክርስትያን ከኣ፤ ኣይመስለንን፥ ርኤኻ እሞ፥ ምስ እታ መገድስ ኣርዑት እየን ዘለዋ፤ በሎ። በዓል ተስፋውን ኣመኖ እሞ ሰዐበ። ኣብታ ሸኻ ምስ በጽሑ፥ ንምርጋጻ ኣሐጐሰም። ኣማዕድዮም እንተ ጠመቱ ድማ፥ ሕድሪ ከንቱ ዝስሙ ሰብኣይ ቀቅድሚኦም ኪግስግስ ረአዩ እሞ ጸዊዖም፤ እዛ መገዲ እዚኣ ናበይ እትወስድ እያ፥ ኢሎም እንተ ሐተትዎስ፥ ናብታ ሰማያዊት ደገ፥ ኢሉ መለሰሎም።

ክርስትያን ድማ ንብጻዩ፤ ርኤኻ ኣይበልኩኻንዶ፥ ኣብታ ቕንዕቲ መገዲ ኽም ዘሎና'ኸ ፍለጥ፥ በሎ። ሽዑ ደድሕሪ እቲ ሰብኣይ ኪጕዕዙ ጀመሩ። ደጊም ጸሓይ ዐረበት፥ ነቲ ቐቅድሚኦም ዚኸይድ ዝነበረ ሰብኣይ ምር ኣዩ ኽሳዕ ዚስእኑውን፥ ምድሪ ጸልመተ።

ሽዑ ኣቶ ሕድሪ ከንቱ፥ ነቲ ዚረግጾ ምርኣዩ ሸጊርዎ፥ ኣብ ሐደ ዓሚቝ ጕድጓድ ወዲቑ ሐሸምሸም ኢሉ ተሰብረ። እዚ ጕድጓድ እዚ ድማ ጐይታ እታ ሃገር እቲኣ ነቶም ብእኡ ኣቢሎም ዚሐልፉ ዓሸታትን ዕቡያትን

ወጽመድ ኪኸውን ኢሉ ዘዅዐቶ ጊፍ እዩ። (ኢሳ፡ ፱፤ ፲፯።)

ክርስትያንን ብጻዩን እቲ ሰብአይ ኪወድቕ ከሎ ሰምዐ እሞ ብጀካ ቝዝማ ግዳ ገለ ምላሽ አይረኸቡን እምበር፤ እንታይ እዩ አታ፡ እናበሉ ጨደሩ። በዓል ተስፋ ድማ፤ አታ ሕጂኸ አበይ ኢና ዘሎና፤ በሎ። ክርስትያን ግና፤ ካብታ ቕንዕቲ መገዲ ዶኾን አውጺኤዮ እየ፤ ኢሉ ስለ እተጣራጠረ፡ አጽቀጠ። ሽዑ ኸኣ ዜሸብር ነጐድን በርቕን ኰነ፡ እቲ ርባ ተሎ ውሒዝ ክሳዕ ዚመልእ ድማ ብርቱዕ ዘነበ።

ሽዑ በዓል ተስፋ፡ ብኻሂ እናተናእከ፤ ዋይ ደኣ ሸእ መገደይ ቀኒዔ ኽይኸይድ ነበርኩ፡ ኢሉ አሕዘንዘነ።

ክርስትያን፤ እዛ ቐራና መገዲ እዚኣ ኽም እተጥፍአናሞ መን ሐሲብዎ፤

በዓል ተስፋ፤ አነስበ ኻብ መጀመርያ ፈሪሄያ፡ ጎበ ጎበ ገይረ ተዛሪበካ፡ ምዕባየይ ስለ ዝኾንካ እንተ ዘይሐፍረካ ኸኣ፡ አግሂደ ምነገርኩኻ ነይረ።

ሽዑ ክርስትያን፤ አታ ፍቁር ሐወይ፡ ካብታ ቕንዕቲ መገዲ ስለ ዘውጻእኩኺ፡ ብዙሕ ጕህየ አሎኹ፡ ግናኸ ብኽፍኣተይ አይኰንኩን ዝገበርክዎ እሞ፡ ሐደራኻ ሐወይሲ፡ አይትኹረ ይቕረውን በለለይ፡ ኢሉ ለመኖ።

በዓል ተስፋ ድማ፤ አታ ኽቡር ሐወይ፡ እዚ ነገርዚ ንጥቕምና እዩ ዝኾነ ይመስለኒ፡ ስለዚ አጆኺ፡ ህዳእ፡ ብፍጹም ልበይውን ይቕረ ኢለልካ አሎኹ፡ ኢሉ መለሰሉ።

ክርስትያን፤ ምሕረተኛ ሐው ስለ ዝረኸብኩ፡ ብዙሕ ሕጉስ እየ፡ በል ንድሕሪት ገጽና ደኣ ንመለስ እምበር፡ አብዚ ደው አይንበል።



በዓል ተስፋ፤ አነ ኽመርሕ ደኣ ፍቐደለይ እምበር፡ ሕራይ።

ክርስትያን፤ አይኰነን፡ ሐወይሲ፡ ብበደለይ ኢና ኻብታ ቕንዕቲ መገዲ ዝዘምበልና እሞ፡ ምናልባሽ ድንገት እንተ ተጓነፈና፡ ቀድም ንኣይ ክረክብሲ፡ ኣነ ደኣ እምራሕ ግደፈኒ።

በዓል ተስፋ፤ አይፋልካን፡ ጕሂኻ ኢኻ ዘሎኻ እሞ፡ መሊስካ ኻብታ መገዲ ኽይትጠፍእሲ፡ ኣነ እየ ዝመርሕ።

ሽዑ ንምጽንናዖም ዚኸውን፤ “ልብኹም አቕንዑ ናብታ ቕድም ዝኸድኩምዋ ቕንዕቲ መገዲውን ተመለሱ፡” ዚብል ድምጺ ሰምዑ። (ኤር፡ ፴፩፤ ፳፩።) ምስናይዚ ግና እቲ ውሒዝ አዝዩ መሊኡ ስለ ዝነበረስ፡ ንድሕሪት ምምላስ ብዙሕ ሸገሮም። ኣነ ድማ፤ ወይ ግሩም፡ አብታ ዝነበርካያ መገዲ ኻብ ምምላስሰበ ኻብኣ ምውጻእ ይቐልል፡ ኢለ አስተንተንኩ። ምስናይዚ ኸኣ ንድሕሪት ኪምለሱ ጸዐቱ፡ ግናኸ እቲ ውሒዝ አዝዩ መሊኡ ምድሪውን ብድቕድቕ ጸልማት ተሸፊኑ ነበረ እሞ፡ እቲ ኺምለሱ ኸለዉ፡ ትሽዓተ ወይስ ዓሰርተ ሳዕ ዚኸውን ኪጥሕሉ ኢሎም ነበሩ።

ምስ እዚ ኹሉ ጻዕሮም አብታ መራኸቢት እታ ቕንዕቲ መገዲ ኺበጽሑ ስለ ዘይተኻእሎም ከኣ፡ ሐንቲ ንእሽቶ መጸግዒት ረኺቦም ምድሪ ኽሳዕ ዚወግሕ አብኣ አጽብሑ፡ አዝዮም ደኺሞም ስለ ዝነበሩውን ድቃስ ወሰዶም። አብ ጥቓ እቲ ዝሐደርዎ ድማ ጅግና ቕብጸት ዚበሀል ሰብአይ ዝዋናኡ፡ ውልውል ዝስሙ ሐደ አደራሽ ነበረ። አብቲ ቦታኡ ኸኣ እዮም ደቂሶም ዝነበሩ። አቶ ጅግና ቕብጸት አንጊሁ ምስ ተንስኤ ድማ፡ አብቲ ግርሁኡ እናተማላለሰ ንክርስትያንን ንበዓል ተስፋን አብታ

መሬቱ ደቂሶም ረኸቦም እሞ፥ ብነድርን ብቍጥዓን
እናአባራበሮም፤ ካበይ ዝመጻእኩም ኢኹም፥ አብዚ ግዝ
ኣተይኩ እንታይ ትገብሩ፤ ኢሉ ሐተቶም። ንሳቶም ከኣ፤
መገዲ ጠፊኡና ደኣ አብዚ መጺእና እምበር፥ ንሕናስ
መናንያን ኢና፡ ኢሎም መለሱሉ። አቶ ቕብጸት ድማ፤
ሎሚ ለይቲ ንስኻትኩም ብሐይሊ አብዚ መሬተይ ሰፊር
ኩምሲ ረጊጽኩምዎን ደቂስኩምዎን እኔኹም፥ ኢሉ እና
ጨደረ፤ በሉ ተንስኡ፣ ንዑ ምሳይ፥ በሎም። ንሳቶም ከኣ
በደሎም ተፈሊጥዎም ዚመልሱሉ ስለ ዝሰኣኑን ንሱ ኻ
ባታቶም ዚሕይል ብምዃኑን፥ ብግዲ ሰዐብዎ። ሽዑ አቶ
ቕብጸት እናአጋፍዔ ቀቅድሚኡ አብቲ ገዛኡ ወሰዶም
እሞ አብ ሐደ ንነፍሶም ዚጐድእ ረሳሕ፣ ግብ ዝበለ ጸል
ማት ቤት ማእሰርቲ አእተዎም። (መዝ፥ ፻፳፤ ፳፥ ፲፳።)
አብቲ ቤት ማእሰርቲ ኸኣ ብዘይ ርፍራፍ እንጌራን ነጥ
ቢ ማይን ብዘይ መብራህቲ ወይስ ገለ ሰብ ዚጥይቖም
ዜብሎም፥ ይወኣት መናንያን ካብ ብጕሓት ረቡዕ ሒዘም
ሲ ኽሳዕ ምሸት ቀዳም አብኡ ጸንሑ። እወ፥ አብቲ ስፍ
ራቲ ኻብ ፈተውቶምን ዚፈልጥዎን ርሒቖም ብጭንቂ
እዮም እተቐመጡ። ክርስትያን ከኣ፤ እዚ መከራዚ ብሰሪ
እቲ ግጉይ ምኽረይ እዩ ረኺቡና ዘሎ፥ ኢሉ ቓዘነ።

አቶ ጅግና ቕብጸት ከኣ ጥርጥር ዝስማ ሰበይቲ ነ
በረቶ እሞ አብ ምድቃሱ ምስ ከደ፤ ክልተ ሰባት እም
በር አብቲ ቦታይ ሰፊሮም አባላሽዮምዎ ረኺበዮምሲ፥
አብቲ አብ አደራሽና ዘሎ ቤት ማእሰርቲ አእትየዮም
አሎኹ፣ ኢሉ ነገራ። ወሲኹ ድማ፤ እንታይ እንተ ገበርክ
ዎምከ ይሐይስ ይመስለኪ፤ ኢሉ ሐተታ። ንሳ፤ ካበይ ዝመጹ
ናበይሲ ዚኸዱ እንታዎትከ እዮም፡ ኢላ ምስ ሐተተቶ ኸ
ኣ፥ አቶ ጅግና ቕብጸት ነቲ ኽዉን ነገራ እሞ፤ ጽባሕ ንግሆ



ምስ ተንሳእካ ብዘይ ድንጋጽ ግረፎም፥ ኢላ መኸረቶ።
ሽዑ ምስ ተንስኤ፣ ረጕድ ጎመድ ሒዙ አብቲ ቤት ማእ
ሰርቲ ኸይዱ፣ ገለ ሕማቕ ቃል ከየውስኡስ፥ ነኽላበት ከም
ዚጸርፍ ገይሩ እኩይ ጸርፊ ጸረፎም። ድሕሪኡ ድማ አብ
ምድሪ ጻሕ ኢሎም ክሳዕ ዚወድቁ እሞ ኻብኡ ምትን
ሳእ ክሳዕ ዚሕለሎም ብዘይ ምሕረት በቲ ጎመድ ደኆሶም።
ድሕርዚ ስለቲ ዝረኸቦም መከራን ጸበባን መሪር ብኽ
ያት ኪበኽዩን ኪቕንዘዉን ከለዉ፥ አቶ ጅግና ቕብጸት
ጠንጢንዎም ከደ። ንሳቶም ድማ ተጨኒቖም እናላህልሁን
ከም ክእለቶምውን ነንሐድሕዶም እናተጻናንዑን፤ ምሉእ
መዓልቲ አብኡ ወዐሉ። ንምሸቱ ድማ ወይዘሮ ጥርጥር
እዞም እሱራት ገና ብህይወት ምህላዎም ምስ ሰምዔት፥
ንሰብኣያ፤ ባዕላትኩም ትንፋስኩም አሕልፉ በሎም፥ ኢላ
መሀደቶ። ንሱ ድማ ንጽብሒቱ አንጊሁ ናባታቶም ከይ
ዱ፥ ከምታ ናይ ትማሊኡ ብእኩይ አጣማምታ ጠመቶም።
ብሰሪ እቲ ዝኸትከቶም ኪቕንዘዉ ምስ ሰምዖም ከኣ፤
እቱም ሰባት፥ ደጊምስኮ ኻብዚ ስፍራዚ እትወጹሉ መገ
ዲ የብልኩምን፤ ስለዚ ነገሩ ቀልጢፉ ምእንቲ ኺሐል
ፈልኩምሲ፥ ብኻራ፣ ብምራን ወይስ ብመርዚ ጌርኩም
ትንፋስኩም ከተሕልፉ እምዕደኩም አሎኹ፣ አብ ከምዚ
ዝበለ መከራ ኸሎኹምሲ፥ ብህይወት ምንባር እንታይ ኪ
ጠቕመኩም እዩ፤ ኢሉ ፈተኖም።

ክንከይድ እንዶ ግዳ ግደፈና፤ ኢሎም እንተ ለመንዎ
ኸኣ፥ ብእኩይ አጣማምታ እናጠመተ ኼቃብጾም ኪሐ
ስብ ከሎ፥ ከምቲ፥ ጸሓይ እንተ በርትዖ፥ ሐሐንሳእ ብ
ድንገት ዚኹኖ ሕጂውን ዐወለ እሞ ብሃንደበት አእ
ዳዉ ሰሊሉ ምውስዋስ ክሳዕ ዚስእን ተወቕዔ። ምስናይ
እዚውን አበይ እሞ ኸየብሉ ኢሉ፥ አብኡ ገዲፍዎም

ንቤቱ ተመልሰ። እቶም እሱራት ከኣ፣ ከምቲ ኣቶ ጅግና
ቕብጻት ዝመዐደናዶ ንግበር ወይስ ንግደፎ፣ እናበሉ ነን
ሓድሕዶም ኪዛራረቡ ጀመሩ።

ሽው ክርስትያን፣ በል ኣታ ሓወይ፣ በዓል ተስፋ፣
ሕጂ'ኸ እንታይ ንግበር፣ ከምዚ ኢልካ ምንባር ብሓቂ
ጭንቂ እዩ፣ ምጽናሕ ዚሓይሽ እንተ ኾነ ወይስ ንነፍስኻ
ባዕልኻ ምሕላፋ፣ እንድዒ። ኣነ ግና ካብ ከምዚ ኢል
ካ ምንባርሲ ተሓኒቕካ ሙማት ምሐሬኹ። እወ፣ ካብዚ
ቤት ማእሰርቲ እዝስ መቓብር ዚበልጽ ኰይኑ ይረኣየኒ
ኣሎ። ስለዚ ምዕዶ ኣቶ ጅግና ቕብጻትዶ ንቀበል፣ ኢሉ
ሓተቶ። (እዮ፣ ፯፣ ፲፭።)

በዓል ተስፋ ድማ፣ እዚ ሕጂ ዘሎና ንብረት ብሓቂ
መከራ እዩ፣ ኵሉ ጊዜ ኸምዚ ኢልካ ካብ ምንባርሲ፣
እወ፣ ኣጸቢቑ ሞት ምሕሸና ነይሩ። ግናኸ ንጐስ ኣታ
እንኸዳ ዘሎና ሃገር፣ «ኣይትቕተል፣ ትንፋስ ካልኣት ኣይ
ተሕልፍ፣» ከም ዝበለ፣ ንሕሰብ ደኣ። እምበኣርሲ፣ ኣታ
ፍቁር ሓወይ፣ ንነፍሲ ኻልኣት ምቕታል ካብ እንኽልከል
ሲ፣ ንገዛእ ነፍስና ባዕላትና ምቕታልውን ክልኩላት ኢና
ይመስለኒ። ብዘይ እዚ ድማ፣ እቲ ንኻልኣት ዚቐትል ን
ስጋኦም ጥራይ እዩ ዚቐትል፣ እቲ ንገዛእ ነፍሱ ዚቐትል
ሰብ ግና ንስጋኡን ንነፍሱን ደሪቡ እዩ ብሓንሳእ ዚቐት
ሎም። መሊስካውን፣ ኣታ ኽቡር ሓወይ፣ ስለቲ ኣብ መቓ
ብር ዚኸውን ዕረፍቲ ተዛሪብካ። ግናኸ እቶም ቀተልቲ
ነፍሲ ዘበሉ ኵላቶም ናይ ዘለኣለም ህይወት ከም ዘይ
ረኽቡ፣ ፍሉጥ እዩ። እሞኸ ደኣ፣ ኣታ ፍቁር ሓወይ፣ ነቲ
እቶም ቀተልቲ ነፍሲ ዘበሉ ብርግጽ ዚኣትውዎ ገሃነምከ
ረሲዕካዮ ዲኻ፣ ደሓር ከኣ ስልጣን ዘበለ ኵሉ ኣብ ኢድ
ኣቶ ጅግና ቕብጻት ከም ዘይኰነስ፣ ንሕሰብ ደኣ። ቅድ



ሜናውን ንኻልኣት ሒዙ ኸም ዝነበረ እሞ ካብ ኣእዳ
ዉ ኸም ዘምለጡኳ፣ ሰሚዔ ኣሎኹ። ሕጂ ድማ እቲ ን
ዓለም ዝፈጠረ ኣምላኽ ንኣቶ ጅግና ቕብጻት እንተ ቐ
ተሎ፣ ወይስ ሓደ ጊዜ ነዚ ዘሎናዮ ቤት ረሲዕዎስ ከይ
ዐጸዎ እንተ ኸደ፣ ወይ ከኣ ኣብ ማእከልና ኸሎ ኸምቲ
ናይ ቀደሙ ኣካላቱ ኺዋሳወስ ክሳዕ ዘይኽእል ወቕዒ
እንተ ዘበጦ፣ መን ይፈልጥ፣ ድሕሪ ሕጂ ኸምኡ እንተ
ኾይኑ ግና፣ ኣነ ስረ ኽዐጥቕ ብዝኾነ መገዲውን ካብ
ኣእዳዉ ንምምላጥ ክጽዕት ቈሪጸዮ ኣሎኹ። ቅድሚ ሎሚ
ዘይፈተንኩ እኳ፣ ስንፍናይ እዩ። ስለዚ ኸኣ፣ ኣታ ፍ
ቁር ሓወይ፣ ካብዚ ወጺእናስ ብሓጐስ እንዐርፈሉ ጊዜ
ኺመጽእ እዩ እሞ፣ ንተዐገስ ደኣ። ነዚ ወሪዱና ዘሎ
ግና ብዓቕሊ ንጸመሞ ንገዛእ ነፍስናውን ባዕላትና ኣይ
ንቕተል፣ ሓወይሲ፣ ኢሉ ኣጻናንዖ።

በዓል ተስፋ ንሓዉ ክርስትያን በዘን ቓላት እዚኣ
ተን ኣህድኦ። ከምኡ ኢሎም ከኣ ኣብቲ ዜሕዝንን ዜ
ሰክሕን ጸልማት ብሓንሳእ ወዐሉ።

ንምሸቱ ድማ ኣቶ ጅግና ቕብጻት፣ እቶም እሱራት
ከምቲ ዝመዐዶም ገይሮም እንተ ኾኑ ኺርኢ ኢሉ፣
ከም ብሓድሽ ኣብቲ ቤት ማእሰርቲ መጸ እሞ፣ ምስ ትን
ፋሶም ጸንሕዎ። ግናኸ ኽይሞቱ ጸኒሖምዎ ማለት ደኣ እዩ
እምበር፣ ብሰሪ እቲ ዝቘሰልዎን ማይን እንጌራን ዘይምጥ
ዓሞምን ትንፋስ ጥራይ እምበር፣ ገለ ሓይልስ ኣይነበ
ሮምን። ምስናይዚ ግና፣ ከምቲ ዝበልክዎ፣ ከይሞቱስ
ጸንሕዎ ደኣ። ሽው ንሱ፣ ኣታ፣ እዚኣቶም ምዕዶይ ካብ
ዘይሰምዑስ፣ ዘይተወልዱ እንተ ዝኾኑ ምሕሾም ነይሩ፣
እናበለ ብቝጥዓ ነደደ እሞ፣ ይዋእ እዮም ኣዝዮም ፈር
ሁ። ክርስትያንስ እኳ ልቡ ጠፊእዎ ፆይሉ ዝወደቐ ደኣ

ይመስለኒ። አብ ልቡ ምስ ተመልሰ ግና፤ ነዚ ምዕዶ አ
ቶ ጅግና ቕብጸትሲ ንቀበሎዶ ወይስ ንእበዮ፡ ኢሎም
መሊሶም ኪመኽሩ ኸለዉ፣ ክርስትያን ሐሳቡ ንምቕባል
ኰነ እሞ፡ እቲ ብጻዩ ኸምዚ ኢሉ መለሰሉ፤

በዓል ተስፋ፤ በልበ፣ አታ ፍቁር ሐወይ፣ ቀደም ከ
መይ ዝበለ ተባዕ ጅግና ኸም ዝነበርካዶ አይትዝክርን
ኢኻ፡ አጸልዮን እኳ ኼሕምቑካ አይተኻእሎን። በቲ አብ
ርበርባ ድነ ሞት ዝርኤኻዮን ዝሰማዕካዮን እንተ ኼኑ
ውን ድምብርጽ አይበልካን። እወ፡ ቅድሚ ሎሚ ኸንደይ
ድኻም፣ ስምባድ፣ ፍርሃት አሕሊፍካ፣ ሕጂ ግና እንሆ፣ ፍር
ሂ ጸቒጡኳ። አነኳ ብፍጥረተይ ካባኻ ዝሰንፍ ክነሰይሲ፣
እኔኹ ደአ ምሳኻ አብ ቤት ማሕቡስ። ባዕልኻ ኸም ዝ
ርኤኻዮ ድማ፣ አቶ ጅግና ቕብጸት ከምቲ ንአኻ ዘቍሰ
ለካ ገይሩ እዩ ዘቍሰለኒ፣ ንአኻ እንጌራን ማይን ከሊኡ
ኳ፡ ንአይውን አይሀበንን። አብዚ ጸልማት እዚ እንተ
ኼነውን ብሐንሳእ ኢና እንስቀ ዘሎና። ስለዚ አጆኺ፣
ንተዐገስ። አብቲ ዕዳጋ ከንቱነት ዕጡቐ ሰብአይ ኴንካ
ኻብ ሞቜሕ ኰነ፣ ካብ ማሕቡስ ወይስ ካብቲ ዜሰክሕ
ሞት ድምብርጽ ከም ዘይበልካውን ዘከር ደአ። ደጊም
አጆኺ፣ ክሳዕ ዚከአለና ንጸመም፣ ኢሉ አታባብዖ።

ሕጂ ምድሪ መስዩስ እቲ ጅግና ምድቃሱ ምስ
ከደ፣ ሰበይቱ፤ እቶም እሱራትሲ ኸምቲ ዝመኸርካዮም
ዶ ገበሩ፤ ኢላ ሐተተቶ። ንሱ ኸአ፤ አይፋሎምን፣ ካብ
ባዕላትና ንነፍስና እነጥፍእስ ነዚ ኹሉ ስቓይ ምጽማሙ
ደአ ይሕሸና፡ ኢሎም እዮም ጸኒዖም ዘለዉ፣ ኢሉ ምላሽ
ሀበ። ንሳ ድማ፤ በል ጽባሕ አብቲ ደምበ ገዛና ወሲድካ
ናይቶም ከማታቶም ዝበሉ ቕድሚ ሕጂ ዝቐተልካዮም
ሽክና ርእስን አዕጽምትን አርእዮም እሞ፡ አብዛ ሰሙን



እዚአ አብቶም ቅድምዚ ዝቐተልካዮም ብጾቶም ከም
እትጽምብሮም አረድአዮም፣ በለቶ።

ንጽብሒቱ አቶ ጅግና ቕብጸት ናብቶም እሱራት ከይ
ዱ፣ ናብቲ ሰበይቱ ዝበለቶ ደምበ ወሰዶም እሞ፡ ዜሰክሕ
አተቓራረጸ አካላት ሰብ እናአርአዮም፤ እዚአቶም ከማ
ኻትኩም መናንያን ነይሮም እዮም፣ ከምዚ ንስኻትኩም
ዝገበርኩምዎ በቲ መሬተይ አቢሎም ስለ ዝሐለፉ ኸአ፡
ከም ድላየይ ገይረ በጣጢሰዮም እነዉ አብዚ። ንአኻት
ኩምውን አብዛ ሰሙን እዚአ ኸማታቶም ክገብረኩም
እየ፣ ሕጂ ኺዱ አብ ማሕቡስኩም ተመለሱ፣ ኢሉ እና
ዘበጦም፣ ናብቲ ዝነበርዎ ስፍራ መለሶም። እቶም መሳኪን
መናንያን ከአ ምሉእ መዓልቲ ቐዳም፣ ከም ቀደሞም ብ
ስቓይ ወዐሉ። ሽዑ ለይቲ እቲ ጅግና ኺድቅስ ምስ ተ
ገምሰሰ፣ ምስ ወይዘሮ ጥርጥር፣ ሰበይቱ፣ ብዛዕባ እቶም
እሱራት ኪዛራረቡ ጀመሩ። ሽዑ እቲ አረጊት ጅግና ንሰ
በይቱ፤ አነስ ብመውቃዕቲ ኼነ ብምፍርራህ፤ አታ ንነፍስ
ኻትኩም ባዕላትኩም ቀተልወን፣ ኢለ እንተ ሐባበልክ
ዎም፣ አብዮምኒ ተሐሊለ፣ ኢሉ አድኒቑ ነገራ። ንሳ ኸአ፤
አነስበ ኻብኡ ኼውጽአም ተስፋ እናገበሩ ዚጽበይዎ ሰብ
ከይህልዎም፡ ወይስ ገለ ሐጺን ሒዘም ከይህልዉ እሞ፤
ብእኡ ጌርና ነቲ መኽፈቻ ናይቲ ማዕጾ ፈቲሕናስ ክን
ሀድም ኢና፣ ዚበሀል ሐሳብ ከይህልዎም እፈርህ አሎኹ፤
በለቶ። ንሱ ድማ፤ እቲ ፍቅርተይ፣ ከምእዶ ትሐስቢ አሎ
ኺ፤ አጆኺ በሊ፣ ጽባሕ ከይደ ክምርምሮም እየ፣ በላ።

እቶም እሱራት ከአ ኻብ ፍርቂ ለይቲ ቐዳም ጀሚ
ሮምሲ ኽሳዕ ዚወግሕ ኪጽልዩ አጽብሑ።

ቅሩብ ቅድሚ ምድሪ ምብርሁ ድማ ክርስትያን ብዕ
ጉጉ ክነሱ ብድድ በለ እሞ፤ ዋይ አነ ዓሻ፣ ንማዕጾ እዚ

አደራሽ እዚ ዚኽፍቶ፥ ተስፋ ዝስሙ መኽፈቻ አብ ቍር ባበሻይ ክሎንን ሐራ ኽወጽእ ዚከአለኒ ኽነሱንስ፥ አብ ዚ ብድብድ ቤት ማእሰርትዚ ምቕማጠይሲ ኽመይ ዝ በለ ድንቍርና እዩ፣ ኢሉ ሐይሊ ዘለዎ ቓላት ተዛረበ። በዓል ተስፋ ኽአ፣ አዝዩ ዜሐጕስ ብስራት እባ ደአ ነገር ክኒ፥ በል እስኪ ሐወይ ሀብሮም፥ ካብ ቍርባበሻኻ አው ጺእካ ኽፈተልና፥ በሎ።

ድሕርዚ ክርስትያን ካብ ቍርባበሻኡ አውጺኡ ኺ ኽፍት ፈተነ። መጋጠሚ እቲ ማዕጸውን ተፈትሐ እሞ ብሃንደበት ጋህ ኢሉ ተራሕወ። ሽው ክርስትያንን በዓል ተስፋን ካብቲ ዝነበርዎ ወጺአምሲ ናብቲ ኽንየዉ ዘሎ ማዕጾ እቲ አደራሽ በጽሑ፥ ንእኡ እንተ ኹነውን በቲ መኽፈቻአም ከፈትዎ። አብቲ ብማዕጾ ሐጺን እተረገጠ ሳልሳይ ደገ ምስ በጽሑ ግና፥ ንመጀመርያስ ምኽፋቱ ሽገሮም። ደሓር ግና እቲ መኽፈቻ እትስ ከፈተሎም ደአ። ደጊምሲ ቐልጢፍና ኽንወጽእ ኢና፥ ኢሎም ነቲ ናይ መወዳእታ ማዕጾ እንተ ደፍእዎ ድማ፣ ንአቶ ጅግ ና ቕብጸት ክሳዕ ዜባራብሮ እቲ ማዕጾ ዓቐቕ በለ። ምስ ተንስኤ ኽአ፣ እቲ ናይ ቀደም ሕማሙ ወሪድዎ አካላ ቱ ስለ ዝሰለለ ግዳ ምርካቦም ስኢኑ እምበር፣ ክሕዞም እዩ፥ ኢሉስ ሀቂኑ። ድሕርዚ ብደሓኖም አብቲ ጽርግያ ንጉስ ተደምበሩ።

ሕጂ ኻብ በታ እቲ ጅግና ስለ ዝወጹ፥ ሀድአት ረ ኸቡ። አብቲ መፋላልዮ እቲ መገዲ ምስ በጽሑ ኽአ፣ እ ቶም ንድሕሪ ሕጂ በዛ መገዲ እዚአ ዚሐልፉ መናንያን አብ ኢድ አቶ ጅግና ቕብጸት ምእንቲ ኸይወድቁስ፥ እን ታይ ንጣበብ፣ ኢሎም ተማኸሩ እሞ አብ ሽነኽ እታ



ንገዛ ጅግና ቕብጸት እትግልስ መገዲ ሐደ ሐውልቲ ተ ኺሎምሲ፥ ከምዚ ኢሎም ኪጽሕፉሉ መደቡ፣

«እዛ መገዲ እዚአ ናብቲ ውልውል ዝስሙ አደ ራሽ አቶ ጅግና ቕብጸት እትወስድ እያ። አቶ ቕብ ጸት ድማ ንንጉስ እታ ሰማያዊት ከተማ ዚንዕቅ፥ ነቶም ቅዱሳን መናንያንውን ኬጥፍአም ዚጋደል እዩ።» ከምኡ ድማ ገበሩ። ሳላ ኽምኡ ዝገበሩ ኽአ ብዙሓት ብድሕሪ አም ዝመጹ መናንያን ነዚ ጽሕፈት እዚ እናንበቡ ኻብ ዚ ድንገትዚ አምለጡ። ድሕርዚ ክርስትያንን በዓል ተስ ፋን ከምዚ ኢሎም ዘመሩ፣

ነታ ቕንዕቲ መገዲ ምስ ገደፍና፥
ሐሳረ መከራ ዘበለ ጸገብና።
ለከ ሰብሲ ኺጠፍእ እንከሎ፥
ቅሩብ ነገር እዩ ዜታልሎ።
አቱም መናንያን፣ በዚአ እትሐልፉ፥
ተጠንቀቑ፥ አሕዋተይ፥ ከይትጥለፉ።
ሐደ ጨካን አሎ በዚአ እንተበልኩም፥
አብ ግምቢ ውልውል ዚአስረኩም።

ከምኡ ኢሎም መገዶም ኪቕጽሉ ኸለዉ ድማ፥ አኽ ራን ደስታ አብ እተባህለ በታ በጽሑ። እዚ አኽራን እ ዝን እቲ ቕድም ብዛዕባኡ እተዛረብና ኸረንን ከአ፥ ጐይ ታኡ ሐደ እዩ። ነቲ አብኡ ዝነበረ አታኽልቲ ወይንን ፍሬታትን ዓይኒ ማያትን ኪርእዩ ድማ ናብቲ አኽራን ደየቡ። ካብቲ ፈልፋሊ ማይ ሰትዮም ረወዩ፥ አብቲ ወሐ ዚ ተሐጽቡ፥ ካብ ፍረ እቲ አታኽልቲውን ክሳዕ ዚአኽ ሎም በልዑ። አብ ዝባን እቲ አኽራን፥ አብ ጥቓ እቲ መገዲ ድማ አባጊዕ ዚሕልዉ ጓሶት ነበሩ እሞ፥ እዞም

መናንያን ናባታቶም ቀሪቦም፣ ከምቲ እቶም ዝደኸሙ መን
ገደኛታት አብ ደረት መገዲ ኹይኖም ዚገብርዎ ገይ
ሮም፣ አብቲ መራኹቦም ተጸጊዖም፤ በሉበ፣ እዚ አኽራን
ደስታ እዚ መን እዩ ጕይታኡ፣ እዘን እትጓስይወን ዘሎ
ኹም አባጊዕከ ናይ መን እየን፣ ኢሎም ሐተትዎም።

እቶም ጓሶት ድማ፤ እዚ አኽራን እዚ ናይ አማኑ
ኤል እዩ፣ እታ ኸተማኡ እኳ አብዚ ኼንካ ትርኤ እያ፣
እዘን አባጊዕውን ነፍሱ በጃ ዝሀበለን ጥሪቱ እየን፣ ኢ
ሎም መለሱሎም።

ክርስትያን፤ ናብታ ሰማያዊት ከተማ እትወስድ መ
ገድስ እዚአ ድያ፤

እቶም ጓሶት፤ ፍጹም ንሳ እያ።

ክርስትያን፤ ካብዚ ኽሳዕታ ኸተማስ ርሑቕ ድዩ፤

ጓሶት፤ ነቶም ተዐጢቖም ብሐቂ ዚአትውዋ ቐረባ
ኦም፣ ነቶም ካልኦት ግና ሀው ዝበለት እያ።

ክርስትያን፤ በሉኸ፣ እታ መገድስ ዜፍርሀዶ አለዋን
ደሓን እያ፤

ጓሶት፤ ነቶም ኪድሕኑ ዚደልዩ ደሓን እያ፤ «እቶም
መፍረስቲ ሕጊ ግና አብኣ እዮም ዚወድቁ።» (ሆሴእ ፲፬፤ ፱።)

ክርስትያን፤ እቶም ደኺሞም ንምኻድ እተሐለሉ
መናንያን ዚዐርፉሉ ስፍራኸ አብዚዶ ይርከብ እዩ፤

ጓሶት፤ ጐይታ እዚ አኽራንዚ፤ «ምቕባል አጋይስ
አይትረስዑ፡» ኢሉ ተላብዩና አሎ እሞ፣ አጆኹም፣ እቲ
ሰናይ ዘበለ ኹሉ ንኽምዚ ኽማኻትኩም ዝበሉ እዩ።
(እብ፡ ፲፫፡ ፪።)

ሕጂ እቶም ጓሶት ነዞም ሰባት እዚአቶም መናንያን
ምኺኖም ምስ አለለይዎም፤ ካበይ ዝመጻእኩም፤ ከመይ
ጌርኩምሲ አብዛ መገዲ እዚኣ አቶኹም፤ እቶም ብትዕ



ግስቲ አብዚ ስፍራዚ ዚበጽሑ መናንያን ድማ ቕሩባት
እዮም፣ ንስኻትኩም ደአ ብረዲኤት መን ኢኹም አብ
ዚ ዝበጻሕኩም፤ ኢሎም ኪሐትዎም፣ ከምቲ ልምዲ ቐደ
ሞም ገይሮም ምላሽ ምስ ሀብዎም ከአ፣ ብፍቕሪ እናጠ
መትዎም፤ እንቋዕ አብዚ ናይ ደስታ አኽራንዚ ብደ
ሓን በጻሕኩም፣ ኪብልዎም ከለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኹ።

ድሕርዚ እዞም ፍልጠት፣ ምኩር፣ ንቑሕ፣ ግሩህ ዝ
ስሞም ጓሶት እዚአቶም በእዳዎም ሒዞም ናብቲ ድንጓ
ውንቶም አእትዮም አድረርዎም። መሊሰምውን፤ አጸቢቕ
ና ምእንቲ ኽንፋለጥን በዚ አብዚ አኽራንዚ ዘሎ ጽ
ቡቕ ዘበለ ደስ ኪብለኩምን እሞ፣ ሐድሽ ሐይሊ ኽት
ረኽቡንሲ፣ ምሳና ኽትቅንዩ ምረቶና፣ በልዎም። እቶም
መናንያንውን፤ ሕራይ ተሐጕስና፣ በልዎም እሞ፣ ምድሪ
መስዩ ስለ ዝነበረስ፣ ሡላቶም ናብ መመደቀሲኦም ከዱ።

ምድሪ ምስ ወግሔ ድማ፤ እቶም ጓሶት ንክርስትያንን
ንበዓል ተስፋን አንጊሆም ኬባራብርዎም እሞ፣ አብቲ
ብኹሉ ወገኑ ንምርአዩ ደስ ዜብል ዘለዎ በታን አብቲ
አኽራንን ሒዞምዎም ኪዛወሩ ኸለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኽ
ዎም። ድሕርዚ ድማ እቶም ጓሶት ነንሐድሕዶም፤ አታ፣
ነዞም መናንያን እንዶ ግዳ ነቲ ናይዚ ስፍራዚ እምብዛ
ዜደንቕ ነገር ዘሎ ነርእዮም፣ ተባሃሀሉ። ርሑስ ይኹን፣
ኢሎም ምስ ተሳማምዑ ድማ፣ መጀመርያ ናብ ጫፍ ሐደ
ስሕተት ዝስሙ ኽረን አደየብዎም እሞ፣ ብኽንየዉ ሃው
ዝበለ ገደል ስለ ዝነበረስ፤ እስኪ ተገምጊምኩም ንታሕ
ቲ ገጽኩም ጠምቱ፣ በልዎም። ክርስትያንን በዓል ተስፋን
አንቈልቍሎም እንተ ጠመቱ ኸአ፤ አብኡ ጸዲፎም ሐ
ሽምሽም ዝበሉ ብዙሓት ሰባት ረአዩ እሞ፣ ክርስትያን፤
እዚኸ እንታይ እዩ፤ ኢሉ ሐተተ። እቶም ጓሶት ከአ፤ ብዛ

ዕባ እቶም ብምኽንያት ትንሳኤ ምዉታት ነቲ ግጉይ እምነት ናይ በዓል ሄሜኔዎስን ፊሌጦስን ግሩም እዩ ኢሎም አብ ጌጋ ዝወደቑ ሰባትዶ አይሰማዕኩምን ኢኹም፧ በልዎም። ንሳቶም ከአ፤ ሰሚዕና እባ ደአ፣ ኢሎም መለሱሎም። (፪ይ ጢሞ፡ ፪፡ ፲፯፣ ፲፰።) እቶም ጓሶት ድማ፤ እምበአርሲ እዞም አብ እግሪ እዚ ኸረንዚ ተሳባቢሮም እትርእዩዎም ዘሎኹም፣ ንሳቶም እዮም። ከምዚ እትርእይዎም ዘሎኹም ክሳዕ ሎሚ ኸይተቐብሩ ተሪፎም ዘለዉ ኸአ፡ እቶም ካልኦት ክርስትያናት አዝዮም ክሳዕ ላዕሊ ኸይድይቡ፣ ወይስ ከአ አብ ጸድፊ እዚ ኸረንዚ አጸቢቖም ከይግምገሙስ፡ መሰክሕን መለበምን ምእንቲ ኺኾኑ እዮም ከምዚ ኾይኖም ዝጸንሑ፧ በልዎም።

ድሕርዚ ድማ እቶም ጓሶት ነቶም መናንያን ናብ ጫፍ ሐደ ኻልእ ጥንቃቐ ዝስሙ ኸረን ኪወስድዎም እሞ፤ እስኪ አማዕዲኹም ርአዩ፣ ኪብልዎም ከለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኽዎም። አማዕድዮም እንተ ጠመቱ ኸአ፣ ብዙሓት ሰባት አብቲ አብኡ ዘሎ መቓብር ንየው ነጀው እናበሉ ዚዛወሩ ኸም ዝረአዩ መሰሎም። እቶም ሰባት እቲአቶም መመሊሶም ሰንከልከል እናበሉስ፡ አብቲ መቓብር ወዲቖም ካብኡ ምውጻእ ይስእኑ ነበሩ እሞ፣ ዕዉራት ምኺኖም አስተውዐሉ። ሽዑ ኸአ ክርስትያን፤ እዚ'ኸ እንታይ ማለት እዩ፧ ኢሉ ሐተተ።

እቶም ጓሶት፤ አብ እግሪ እዚ ኸረንዚ እሞ አብ ጸጋም እዛ መገዲ እዚአ፣ ናብ ሐንቲ ሽኻ እተአቱ ንእሽቶ መሕለፊትዶ ኸይርኤኹም፧ ኢሎም እንተ ጠየቕዎም ከአ፡ ንሳቶም፤ ርኢናባ፣ ኢሎም መለሱሎም። እቶም ጓሶት ከአ፤ እምበአርሲ ኻብታ መሕለፊት እቲአ ነቒላስ ናብ አደራሽ ውልውል እተባህለ እትወስድ መገዲ አጋር



አላ። ዋና እዚ አደራሽ እዚ ድማ ጅግና ቕብጸት እዩ ስሙ። እዞም አብቲ መቓብር እቲ እትርእይዎም ዘሎኹም ሰባት ድማ ኽሳዕ አብታ ንእሽቶ መተሓላለፊት ዚበጽሑስ ከማኻትኩም መናንያን ነይሮም እዮም። አብኡ ኺበጽሑ ኸለዉ ግና፣ እቲ መገዶም ጽኑዕ ስለ ዝነበረስ፡ በዛ ንእሽቶ መተሓላለፊት እዚአ ሰሊኾም አብታ ሽኻ አተዉ። ጅግና ቕብጸት ድማ ኻብኡ ሒዝዎም ናብ አደራሽ ውልውል ወሰዶም። ንገለ ጊዜ አብኡ እሞ አብ ሐደ ቤት ማእሰርቲ ምስ ዐጸዎም ድማ፡ ነዒንታቶም አንቲዑ ናብቲ ስፍራ መቓብር ወሰዶም። እነዉለ ኸአ ኽሳዕ ሎሚ አብኡ ኾብለል ይብሉ አለዉ። እምበአርስከ እቲ፤ «ካብታ ቕንዕቲ መገዲ ዚላግስ ሰብሲ ምስ ማሕበር ምዉታት እዩ ሰፊሩ፤» ዚብል ቃል እቲ ጠቢብ ሰሎሞን ተፈጺሙ፣ በልዎም። (ምሳሌ ፳፩፤ ፲፮።) ሽዑ ክርስትያንን በዓል ተስፋን ነቶም ጓሶት ግዳ ገለ አይተዛረብዎምን እምበር፡ ዝርፍርፍ እናነብዑ ነንሐድሕዶም ተጣማመቱ።

ድሕርዚውን እቶም ጓሶት ነቶም መናንያን ናብ ሐደ ለጠቕ ዝበለ በታ ኺወስድዎም ከለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኹ። አብኡ ኸአ ደገ ዘለዎ ሐደ ኸረን አሎ እሞ፡ ነቲ ደገ ኸፊቶም፤ እስኪ ናብቲ ውሽጢ ጠምቱ፣ በልዎም። ናብኡ እንተ ተመልከቱ ድማ፡ ድቕድቕ ጸልማትን ትክን ረአዩ። ነጕዲ ሐውን ደሃይ ዚሳቐዩን ዚቕንዘዉን ሰባት ዝሰምዑን፣ ናይ ዲን ትኪ ኸም ዝሸተቶምን ድማ መሰሎም። ክርስትያን፤ እዚ'ኸ እንታይ ኰን እዩ፧ ኢሉ እንተ ሐተተ ኸአ፡ እቶም ጓሶት፤ እዛ መገዲ እዚአ እቶም ከም ኤሳው ንበኹርናአም፣ ከም ይሁዳውን ንመምህሮም ዚሸጡ፣ ከም እስክንድሮስ ንወንጌል ዚጸርፉ፤ ከም

ሃናንያን ሰጺራ፣ ሰበይቱን፣ ሐቂ እናኣምሰሉ ዚሕስዉን
ግቡዛት ናብ ገሃነም ዚኸዱላ አቋራጭ እያ፣ ኢሎም
መለሱ።

ድሕርዚ በዓል ተስፋ ነቶም ጓሶት፣ እምበአርስከ
እዚኦቶምሲ ብግብዝና ደኣ ኈይናም እምበር፣ ከምዚ
ኽማና መናንያን ይመስሉ ነይሮም እዮም፧ እወዶ፧ ኢሉ
ሐተቶም።

እቶም ጓሶት ከኣ፣ እወ፣ ብስምሲ ነዊሕ ጊዜ ኽም
ኡ ተኻይዶም፣ ኢሎም መለሱ።

በዓል ተስፋ፣ እቲ ኽምዚ ዝበለ እኩይ አዋዳድቓ
ኽይወደቑኽ፧ በዛ መገዲ ምናኔዶ ነዊሕ ከይዶም፧

ጓሶት፣ ገሊኦም ነቲ አኽራንቲ ኽሳዕ ዚሐልፍዎ ይ
ጉዐዙ ነይሮም፣ ገሊኦም ግና አብዚ እኳ አይበጽሑን።

ሽዑ እቶም መናንያን፣ አታ፣ እቲ በዓል ምሉእ
ስልጣን ሐይሊ ምእንቲ ኺህበናሲ፧ አዚና ኽንጽሊ የድ
ልየና እዩ፣ ተባሃሀሉ።

ጓሶት፣ ሐቅኻትኩም ኢኹም፣ ነቲ ሐይሊ እቲ ምስ
ተቐበልኩምዎ ኸኣ፣ አጽዋርኩም ደኣ ግበርዎ።

ሕጂ እቶም መናንያን መገዶም ኪኸዱ ደለዩ፣ እ
ቶም ጓሶትውን ፈቐዱሎም። ክሳዕ መጨረስታ እቲ አኽ
ራን አሰነይዎም እሞ፧ በቲ መነጸርና ኺጥምቱ ዚክእሎም
እንተ ኾነስ፣ ነዘም መናንያን ኰታ ብእኡ ጌርና ንደገ
እታ ሰማያዊት ከተማ ነርእዮም፣ ተባሃሀሉ። ነቲ ምኽርዚ
ርሑስ ይኹን ኢሎም ምስ ሰመርዎ ድማ፣ ናብ ጽርየት
ዝስሙ ጫፍ ሐደ ነዊሕ ከረን አደይብዎም እሞ፣ ምእንቲ
ኺጥምቱሉ መነጸር ሀብዎም።

ንሳቶም ግና በቲ ቕድሚ ሕጂ እቶም ጓሶት ዘርአይ
ዎም ዚሰክሕ ነገር ሰምቢዶምሲ፣ አእዳዎም ፈጥፈጥ እና



በለ፧ ነቲ መነጸር ቀጥ አቢሎም ኪሕዝዎ አይተኻእሎምን።
ምስናይዚ ግና ሐደ ደገ ዚመስል አብኡውን ብሉጽ
ነገር ዝረአዩስ መሰሎም ደኣ። ድሕርዚ ድማ ነቲ ዚስዕብ
መዝሙር እናዘመሩ መገዶም ቀጸሉ።

ናይቲ ሐለቓ ጓሰት ልኡኻቱ
ነተን ነፍሱ ዝሀበለን ጥሪቱ፣
ብዘይ ጭከናን ሐይልን ይቃባበልወን
ብፍቕርን ብለውሃትን ከኣ ይመርሕወን።
እቶም ሰላም ወንጌል ዜበሽሩ
አብዚ አኽራንዚ ፍቓድ አምላኽ ዚነግሩ፧
ምስ ዚገልጹልካ ምስጢረ ፈጣሪ
ተሎ ኢኻ ትረክብ ሐድሽ ሐይሊ።

መገዶም ኪኸዱ ምስ ነቐሉ እሞ ምስቶም ጓሰት ኪ
ፋላለዩ ምስ ጀመሩ ድማ፣ ሐደ ኻብቶም ጓሰት ነታ ኺ
ኸድዋ ዘለዎም መገዲ አጠንቂቓ እትሕብሮም እተሐንጸ
ጸት ብራና ሀቦም። እቲ ኻልኣይ፧ ካብ መቃባጠርቲ ተሐ
ለዉ፣ እቲ ሳልሳይውን፧ አብ ዓዛሚ ቦታ አይትደቅሱ፣ በል
ዎም። እቲ ራብዓይ ድማ፧ በረኸት አምላኽ ይዕሰልኩም፣
ኢሉ መረቖም። ድሕርዚ ኣነ ኻብ ድቃሰይ ተባራበርኩ።

ግናኸ መሊሰውን ደቀስኩ እሞ፣ ነዘም ክልተ
መናንያን ነቲ ኽረን ወሪዶምዎስ፣ በቲ ጽርግያ መገዲ ገይ
ሮም ናብታ ሰማያዊት ከተማ ገጾም ኪግስግሱ ኸለዉ፧
ብሕልመይ ርኤኽዎም። ካብቲ አኽራን ቅሩብ ለጠቕ
ምስ በልካ እሞ፣ ብሸነኽ ጸጋም ከኣ ትዕቢት ዝስሙ ሃ
ገር አሎ። ካብዚ ሃገርዚ ጀሚራስ ክሳዕ እታ መናንያን
ዚኸዱላ መገዲ እትጽምብር ጥውጥዋይ ቀጣን መገዲ
ኸኣ አላ እሞ፣ አብኣ ዳንደ ዝስሙ፣ ሐደ ፈጣን ጕበዝ

ተጓነፎም። ክርስትያን ድማ፤ እታ፡ ካበይ ኢኻ መጺእካ፧
ናበይ ገጽካኸ ትጕዕዝ አሎኻ፧ ኢሉ ሐተቶ።

ዳንደ ድማ፤ ኣነስ፣ ካብዚ ዘሎናዮ ቐሩብ ርሒቕ
ዝበለ፡ አብዚ ጸጋምና ዘሎ ዓዲ እየ እተወለድኩ፣ ናብታ
ሰማያዊት ከተማ አቢለውን እጕዕዝ አሎኹ፣ ኢሉ መ
ለሰሉ።

ክርስትያን፤ አብቲ መገዲ እቲ ሐያሎ ጭንቂ ኽም
ዚጓነፈካ ፍሉጥ እዩ እሞ፡ ከመይ ጌርካ ደአ በታ ጸባብ
ደገ ኽትአቱ ኢኻ፧

ዳንደ፤ ከምቶም ከምዚ ኸማይ ዝበሉ ሕያዎት ሰ
ባት ዚአትውዎ ኹይኑ።

ክርስትያን፤ ነቲ ደገ ምእንቲ ኺኸፍቱልካ እተርአ
ዮም ማሕተምከ አሎኳዶ፧

ዳንደ፤ ኣነ፡ ንፍቓድ ጐይታይ አጸቢቐ ዝፈልጦ፣
ንኹሉ ኸከምቲ ዚግብአ ዝህቦ፡ ዝጽሊ፣ ዝጸውም፣ ዕሽር
ዝህብ፣ ዝምጽውት፣ ምእንቲ እዛ ዝኸዳ ዘሎኹ ሰማያ
ዊት ከተማውን ነፍሰይ ዝቐበጽኩ ጥቅዊ ሰብ እየ እሞ፣
አይትሐልየለይ።

ክርስትያን፤ በል እስኪ፣ በታ ጥውጥዋይ እምበር፣
በታ መጀመርያ እትርከብ ጸባብ ደገ አቢልካ አይኰንካን
አብዛ መገዲ እዚኣ እተጸምበርካ። እምበአርሲ ፍለጥ፣
ምንም እኳ ባዕልኻ ሎሚ ስለ ነፍስኻ እንተ መስከርካ፣
በቲ መዓልቲ ጸብጻብ ናብታ ኸተማ እቲኣ አብ ክንዲ
ምእታውክስ ከም ሐደ ሰራቕን ከታርን ኴንካ ኽይትኽ
ሰስ እፈርሀልካ አሎኹ።

ዳንደ፤ በሉብ ጐይተት፡ ምሳኻትኩምከ እንታይ አ
ሎኒ፧ አይፈልጠኩም አይትፈልጡኒ። ንስኻትኩም ንእም
ላኽ ከም ሃይማኖት ሃገርኩም ጌርኩም አምልኽዎ፣ ኣነ



ውን ከም ናይ ሃገረይ። ድሕርዚ ዜድሊ የልቦን ይመስ
ለኒ። ስለታ ዝበልኩምዋ ደገን ከኣ፡ እዛ ደገ እዚኣ ኻብ
ዓድና ርሕቕቲ ምዃና ኹሉ ዓለም ይፈልጥ እዩ። ደሐር
ድማ ነታ ናብኣ እተእቱ መገዲ ኻብ ደቂ ዓድና ዚፈልጣ
ዘሎ አይመስለንን። ዝኾነ እንተኾነ ኸምዚ እትርእይዎ
ዘሎኹም ካብ ዓድና ትኽ አቢላ አብዛ መገዲ እዚኣ እትጽ
ምብር፡ ለምለም ደስ እተብል አቋራጭ መገዲ አላትና
እሞ፤ ግዲ እታ እትብልዋ ዘሎኹም መገዲ የብልናን።

ሽዑ ክርስትያን፤ እዚ ጕበዝ እዚ ንገዛእ ነፍሱ ኸም
ፈላጥ ኪቈጽራ ምስ ረአዮ፣ ንብጻዩ በዓል ተስፋ ሕሽኹ
ሽኹ ኢሉ፤ ካብ በዚ ሰብ እዝስ ብሐደ ጽሉል ሰብ ተስ
ፋ ምግባር ይሐይስ። ሐደ ጽሉል እኳ ንርእሱ ተጸሊሉ
ኽሎስ፡ ንኹሉ ሰብ እዩ ጽሉል ዚቈጽሮ። (ምሳሌ ፳፮፤
፲፪። መክብብ ፲፤ ፫።) በል ሕጂስ ብኻልእና ንዛራረብ
ወይስ በብቐሩብ ምኽርና እንተ ተቐበለስ፡ ነቲ ዝሰምዖ
ብሕት ኢሉ ኺሐስቦ ገዲፍናዮ ንሕለፍ፡ በሎ። ሽዑ በ
ዓል ተስፋ ኸምዚ በለ፤

እስኪ ነዚ ዓሻ ኺሐስብ ግደፎ
ነቲ ጽቡቕ ምኽርና እንተ ተቐበሎ፣
ሽዑ ኺፈልጦ ’ዩ ነቲ ቕኑዕ መገዲ፡
ብኡ አብ ዕላማኡ ኺበጽሕ ’ዩ ብሐቂ።
አምላኽ ይብል፤ ምስትውዓል ተቐቢሉስ ዘይዐየሉ፡
ንህይወቱ የጥፍኣ ’ዩ ባዕሉ።

መሊሱ ድማ ንብጻዩ፤ እንተ ኸምዚ ኸማይሲ ንኹ
ሉ አኪብና ብሐንሳእ ክንነግሮ ጽቡቕ አይመስለንን እ
ሞ፤ ፍቓድካ እንተ ኾነስ፡ ንሕጂ ሕልፍ ንበሎ፣ ደሓር
ግና ንሱ ኺርድኦ ብዚኽእል ጌርና ኽንዛረቦ፣ በሎ።

ሽው ኽልቲአቶም መናንያን ሐለፉ፡ ዳንደውን ደድሕ
ሪኦም ሰዐበ። ቅሩብ ምስ ተጓዕዙ፡ አብ ሐደ ግብ ዝበለ
ጸልማት ዘለዎ መተሓላለፊ መገዲ በጽሑ። አብኡ ኸአ
ሾብዓተ አጋንንቲ ዝሐደርዎ ሐደ ሰብአይ፡ ብሾብዓተ ፈል
ቀኑ አሲሮምሲ ናብታ አብ ጸግዒ እቲ ኸረን ዝነበረት
ደገ ገጸም ኪስሕብዎ ኸለዉ ረአዩ። ሽው ክርስትያን ነዚ
ብምርኣይ ኪንቅጥቀጥ ጀመረ፡ በዓል ተስፋውን ከምኡ።
እቶም አጋንንቲ ነቲ ሰብአይ ኪወስድዎ ኸለዉ፡ ዚፈል
ጦ እንተ ኾነ ኢሉ ክርስትያን እንተ ጠመቶስ፡ ከሓዲ
ዝስሙ በዓል ዓዲ ኽሕደት ከም ዝኾነ፡ መሰሎ። ግናኸ
ኽምቲ ሐደ ሌባ ምስ ሰረቐ ዚገብሮ፡ ተጕልቢቡ ስለ
ዝነበረስ፡ ንገጹ አጸቢቑ ኺርእዮ አይከአለን። ሕልፍ ምስ
በለ፡ በዓል ተስፋ አጸቢቑ እንተ ጠመቶ ግና፤ "ርጉም
አፍኣዊ፡ ዠኑን ከሓዲ፡" ዚብል ጽሑፍ አብ ዝባኑ ተጣ
ቢቑ ረአየ።

ክርስትያን ከአ ንብጻዩ ኸምዚ በሎ፤ ጕደሎ እም
ነት ዝስሙ፡ አብ ዓዲ ገርሀነት ዚቕመጥ ሐደ ጥቅዊ ሰብ
አይ አብዛ ስፍራ እዚአ ዝረኸቦ ነገር እምበር፡ ሕጂ
ትዝ በለኒ። እቲ ነገር ከምዚ እዩ፤ ብምኽንያት እቶም
አብኡ ዚቕተሉ ዝነበሩ ሰባትሲ፡ መገዲ ምዉት ሰብ
ዚብልዋ መገዲ አላ። ንሳ ድማ ኻብ ደገ እታ ገፋሕ
መገዲ ዝነቐለት እያ። እዚ ጕደሎ እምነት እተባህለ ሰብ
አይ ከአ፡ ከምዚ ንሕና ሕጂ እንገብሮ ዘሎና፡ ኪምንን
ኢሉ ምስ ተበገሰ፡ አብታ ንኽልቲአተን መገድታት እተ
ራኽብ ቀራና መገዲ ተቐሚጡ ነኸ ኢሉ ደቀሰ እሞ፡
ፈራህ፡ ስእነት ተስፋ፡ ገበነኛ እተባህሉ ሰለስተ ጨካናት
ሽፍታታት አሕዋት በታ ቐጣን መገዲ ኺመጹ ኸለዉ፡
ንጕደሎ እምነት ርእዮምዎስ፡ እናሸበቡ መጺኦም ሐደጋ



ጕደሎ እምነት በቲ ዘጥፍአ ይሐዝን።

ወደቕዎ። ንሱ ኸኣ ተባራቢሩስ ኪኸይድ ነቐለ። ንሳቶም ድማ እናኣፋራርሁ፤ ደው በል፥ በልዎ። ሽዑ ጕደሎ እም ነት ብፍርሂ ገጹ ላኻ መሰለ እሞ፥ ወይ ከይምክት ወይ ከኣ ኸይሀድምሲ፥ ተዐንዚዙ ደው በለ። ፈራህ ድማ፤ ማሕፉዳኻ ሀበ፥ በሎ። ጕደሎ እምነት ከኣ ንገንዘቡ ኣሕ ሊፉ ኺሀብ ኣዝዩ ስለ ዘጕሀዮስ፥ ነግፈረግ በለ። ሽዑ ስእነት ተስፋ ቐልጢፉ ነቲ ማሕፉዳ ገንዘቡ ኣግደፎ። ድሕርዚ ይዋእ ጕደሎ እምነት፤ ሽፍታ፥ ሽፍታ፥ ሽፍ ታ፥ ኢሉ ጨደረ እሞ፥ ገበነኛ ቐሪቡ፥ ናብ ምድሪ ጸሕ ኢሉ ኽሳዕ ዚወድቕ ብጎመድ ርእሱ ተርተሮ። ሽዑ ጕደሎ እምነት፥ እቶም ሽፍታ ደው ኢሎም እናጠመት ዎ፥ ደሙ እናወሐዘ ኸም ምዉት ኰይኑ ተጋደመ። ኣብ መወዳእታ ግና እቶም ሽፍታ በታ መገዲ እቲኣ ሰብ ይመጽእ ከም ዘሎ ደሃይ ሰምዑ እሞ፥ እቶ ዓብዪ ጸጋ እተባህለ፥ ኣብ ጽኑዕ እሙንቶ ዝስሙ ዓዲ ዚቕመጥ ሰብ ኣይ ከይመጸም ፈሪሆምሲ፥ ነቲ መስኪናይ ጕደሎ እም ነት፥ ኣብኡ ገዲፎምዎ ሀዲሞም ከዱ። ጕደሎ እምነት ውን ሐንሳእ ጽንሕ ኢሉስ ልቡ ተመልሶ እሞ፥ ተንሲ ኡ ኸም ከእለቱ ኺጕዐዝ ጀመረ። ዛንታ ጕደሎ እም ነት እዚ እዩ።

በዓል ተስፋ ኸኣ ንብጻዩ፤ እቶም ሽፍታስከ ኹሉ እቲ ዝነበሮ ገንዘቡ ወሲዶምሉ እዮም፥ ኢሉ ሐተቶ።

ክርስትያን ድማ፤ ኣይፋሉምን፥ ኣጸቢቖም ስለ ዘይጕርጕርዎስ፥ ነቲ ዕንቁን ሉሉን ኣይረኸብዎን። ምስናይዚ ግና ይዋእ ጕደሎ እምነት፤ እቶም ሽፍታ ነቲ በቕራሽ ዝነበረ ዚበዝሐ ገንዘበይ ወሲዶምለይ፥ ኢሉ ኣ ዝዩ ቓዚኑ ኣሎ፥ ኪብሉ ሰሚዔ ኣሎኹ። ከምቲ ቕድም ዝበልክዎ፥ እቲ ዘይረኸብዎስ ዕንቍታቱን ሉሉን እዩ።

ክሳዕ እቲ ኺበጽሖ ዚደሊ ስፍራ ዚኣኽሎ ቕርሺ ኣይ
ተረፎን ግዳ እምበር፣ ገለ ቕሩብ ሽሩፍ ገንዘብሲ እኳ
ነይርዎ። ወረ ሐቂ እንተ ኾይኑስ፣ ካብቲ ዕንቁን ሉሉን
ምሻጥ ዘይኾነሉ ኾይኑ፣ ብጥሜት ከይመውት ኢሉ
እንጌራ እናለመነ ይጕዐዝ ነይሩ፣ ኢሎምዎ። ግናኸ ሽሕኳ፤
ቍራስ እንጌራ ኾታ ትኾቡለይ፣ ኢሉ እንተ ለመነ፣
ኣብቲ ዝተረፈ መገድስ ጥሜት ኣይተርፎን እዩ፣ ኢሉ
መለሰሉ። (፩ይ ጴጥ፡ ፬፡ ፲፰።)

በዓል ተስፋ፤ ነታ ናብ ሰማያዊት ከተማ እተእትዎ
ማሕተም ዘይወሰዱሉ ግና ዜገርም እዩ።

ክርስትያን፤ ሐቂ፣ እዝስ ሐደ ተኣምራት እዩ፣ ግና
ኸ ኣምላኽ ደኣ ረዲእዎ እምበር፣ ንሱስ በቲ ሐደጋ ዝ
ወደቕዎ ጻጅዩ፣ ነቲ ዝነበሮ ኺሐብኦ ወይስ ኪካላኸለ
ሉ ኣይደፈረን። እምበኣርሲ ብለውሃት ኣምላኽ ደኣ እም
በር፣ ብጥበቡስ ኣየትረፎን። ነታ ማሕተሙ ስለ ዘይረኸ
ብዋኸስ፣ ንኣምላኽ ኬመስግኖ ይግብኦ እዩ። (፩ይ ጢሞ፣
፩፡ ፲፬። ፪ይ ጴጥ፡ ፪፡ ፱።)

በዓል ተስፋ፤ ነቲ ዕንቁን ሉሉን ስለ ዘይወሰዱሉ
ውን፣ ብእኡ ይጸናናዕ ይኸውን እዩ፤

ክርስትያን፤ ኣብ ቁም ነገር እንተ ዘውዕሉስ፣ እወ፣
ምተጸናንዐሉ ነይሩ። ከምቲ ዝሰማዕክዎ ግና፣ ስለቲ ዝኸ
ተርዎ ገንዘቡ ተዐንዚዙስ፣ ነዊሕ ክሳዕ ዚኸይድ ረሲዕዎ፣
እቲ ኽቡር ኣዕናቑ ምስኡ ምንባሩ ከቶ ኣይዘከረን። እና
ሐንሳእ እቲ ኽቡር ገንዘቡ ምስኡ ምህላዉ ትዝ ኢልዎ
ኺጸናንዐሉ እንተ ደለየ ድማ፣ ሐሳብ እቲ እቶም ሽፍ
ታ ዝወሰድዎ ገንዘብ ይጸቕጦ፣ ዝገደደ ጓሂ ኸኣ ይመጾ
ነበረ።



በዓል ተስፋ፤ ይዋእ ጕደሎ እምነት፣ ከመይ ዝበለ
ሐዘን እሞ ወረዶ።

ክርስትያን፤ ሐዘን፣ ኣየናይ ሐዘን እሞ። በልባ፣ እስ
ኪ ንእና ኣብ መገሻና ኸምቲ ንእኡ ዝገበርዎ ገይሮም
እንተ ዚኸትሩናን ዚቕጥቅጡናንሲ፣ ኣይምሐዘንናንዶ ይ
መስለካ፣ ይዋእዩ፣ ብሐዘን ዘይሙማቱ እኳ ዜደንቕ እዩ።
ካብታ እተኸትረላ ስፍራ ጀሚሩስ፣ ኣብቲ ዝኸዶ ዝነበረ
መገዲ ኹሉ፣ ነቶም ዜርከብዎን ዜጓነፍዎን ዘበሉ ሰባት
ነቲ ኣብ መገዲ ዝረኸበ መከራን ኣበይን ከመይ ኢሉ
ኸም እተኸትረን፣ እቶም ከተርቱ ኸመይ ዝበሉ ምኽ
ኖምን፣ እንታይ ከም ዝወሰዱሉን፣ ከመይ ገይሮም ከም
ዝኸትከትዎን፣ ንጥልቀት ከም ዝደሐነን፣ እናቜዘመን እና
በኸየን ከም ዘዘንተወሎም፣ እኳ ሰሚዔ ኣሎኹ።

በዓል ተስፋ፤ ከምዚ ጨኒቕዎ ኸሎስ፣ ካብቲ ኽቡር
ኣዕናቑ ሸይጡ ወይስ ኣትሒዙስ ተለቂሑ ዘይምስናቑ
ግና፣ ዜገርም እዩ።

ክርስትያን፤ ንስኻስ እምበር ዅሉጊዜ ደኣ ኸም ቈል
ዓ ትኸውን፣ ስለምንታይ ዜትሕዞ፣ ናብ መንከ እዩ ዚሸ
ጦ፤ እቲ ኣዕናቑ ኣብቲ ንሱ እተኸትሮ ሃገር ንዑቖ ስለ
ዝኾነስ፣ ገለ ዋጋ ኣይመውጽኣሉን ነይሩ። ንሱውን ነቲ
ኣብኡ ዚርከብ ዕረፍቲ ግዱ ኣይገበረን። ብጀካዚ ኸኣ፣
እቲ ኽቡር ኣዕናቑ ምስኡ እንተ ዘይጸኒሑስ፣ ኣብ ደገ
እታ ሰማያዊት ከተማ ምስ በጽሐ ምእታው ከም ዚኽል
እዎ እሞ ኻብቲ ብሉጽ ርስቱ ኸም ዚንቀል፣ ኣጸቢቑ
ይፈልጥ ነይሩ። ካብ ርስቱ ኻብ ዚንቀል ድማ ኣብ ኢድ
እልፊ ሽፍታ ወዲቑ እንተ ተኸትረ ይሕሾ።

በዓል ተስፋ፤ እታ ሐወይ፣ እንታይ እዩ ኽሳዕ ክን
ድዚ ዜትርረካ ዘሎ፣ ኤሳው እኳ እታ በኹርናኡ ኻብ

ኵሉ ኽቡር ዕንቍ እትኽብር ክነሳስ፡ ንሐንቲ ምሳሕ ደ
ኣ ሸጣ። ኤሳው እኳ ኽምዚ ዝገበረ ደኣ፡ ጕደሎ እም
ነት ስለምንታይ ከምኡ ዘይገብር፧ (እብ፡ ፲፩፣ ፲፯።)
ክርስትያን፧ ሐቂ እዩ፡ ኤሳው ነታ በኹርናኡ ሸይ
ጥዋ፡ ብዙሓት ካልኦትውን ከምኡ ይገብሩ እዮም። ከም
ኡ ብምግባሮም ከኣ፡ ከም ኤሳው ካብቲ ብሉጽ በረኸት
ይድህጹ አለዉ። ግናኽ አስተውዕል ደኣ፡ ከምቲ ጥሪቶም
በበይኑ ዝኾነ፡ አብ መንጎ ኤሳውን ጕደሎ እምነትን
ዘሎ ልዩነት ክትፈልጦ ይግብአካ እዩ። ናይ ኤሳው በኹ
ርነት ሐላፊ እዩ፡ ዕንቍ ጕደሎ እምነት ግና፡ ነባሪ እዩ
እምበር፡ ከምኡ አይኰነን። ኤሳው ከብዱ ዝአምላኹ እ
ዩ ዝነበረ፡ ጕደሎ እምነት ግና ድኻም እምነት ጥራይ
እዩ ዘለዎ። (ዘፍ፡ ፳፭፣ ፴፪።) ጕደሎ እምነት፧ እታ እም
ነቱ ቐሩብ ክነሳሲ፧ ካብ ስሕተት ትሕልዎን ነቲ ኽቡር
አዕናቑ አኽቢሩ ኺሕዞን ከም ኤሳው ከይሸጦን ከኣ ት
ሕግዞ አላ። ኤሳው፡ ንእሽቶ እምነት ነይራቶ ዚብል
ቃል አብ ቅዱሳት ጽሑፋት አይርከብን እዩ። እምበአር
ስኽ ኽምቶም ንእምነቶም ዘየጽንዑ ሰባት፡ እዚ ኽምዚ
ዝበለ ስጋ ዝገዝአ ሰብ፡ በኹርናኡን ኵሉ ነፍሱን ነቲ
አብ ገሃነም ዚነብር ሰይጣን እንተ ሸጠሉ፧ አየደንቕን እ
ዩ። ስለዚ ኽኣ፧ እቶም ከምዚ ዝበሉ ሰባትሲ፡ ከምቲ
ማንም ኪመልሶ ዘይኽእል ብኹሉ ሐይሉ ዚፋንን አድ
ጊ በረኻ እዮም። (ኤር፡ ፪፣ ፳፬።) እዚአቶም፡ ሐደ ነገር
ዊን እንተ በሎም፡ ሽሕኳ ዋጋኡ እንተ በዝሔ፡ ዝኸ
ፈሉ ኽፈሎም እዮም ዊንታኦም ዚፍጽሙ። ጕደሎ እም
ነት ግና ልቡ ብአምላካዊ ነገር ስለ እተታሕዘስ፧ ነፍሱ
ብመንፈሳውን ብሰማያውን ምግቢ እያ እትምገብ ዘላ።
ስለዚ ንሱ በይኑ እዩ ጠባዩ።



እምበአርከ እቲ ኽምዚ ዝበለ ጠባይ ዘለዎ ለባም
ሰብሲ፧ ምንም እኳ ዚሻየጠሉ እንተ ረኸበ፡ ንስጋኡ ብ
ከንቱነት ምእንቲ ኼጽግብ ኢሉስ፡ ነቲ ኽቡር ዕንቁ ዚ
ሸጠ ስለምንታይ ኢሉ እዩ፧ በሊዔዮ ምእንቲ ኽጸግብ፡
ኢሉ ብገንዘቡ ድርቋ ዚዕድግ ሰብከ እንታዋይ እዩ፧ ርግ
ቢዶ ኽም ኳኹ ንዝመሸመሸ ገምቢ ትበልዖ እያ፧ እቶም
አምልክ ዜብሎም ሰባት ነቲ ስጋዊ ሸውሃቶም ምእንቲ
ኼዕግቡ ኢሎም፧ ዘለዎም ዘበለ እንተ ሸጡን እንተ ለወ
ጡን እንተ አትሐዙን እንተ አሕረጡንሲ፡ አየደንቕን
እዩ። እቶም ግና ንምድሓኖም እትኽውን ቅሩብ እምነት
ዘላቶም ሰባት ግና፡ ከምኡ ኺገብሩ አይኰነሎምን እዩ።
እምበአርከ አታ ኽቡር ሐወይ፡ በዝስ ተጋጊኻ።
በዓል ተስፋ፧ እምብዛ ገሲጽካኒ ግዳ ኽንቀፍ ኢለ
ጸኒሔ እምበር፡ ምግጋይሲ እወ ሐቅኻ ኢኻ፧ ተጋግየ።
ክርስትያን፧ ኣነውን ምስቶም ግና የማነጸጋሞም ኬ
ለልዩ ዘይኽእሉ አእምሮ ዘይሰኹዑ ሕጻናት ደኣ እየ ዘ
መዓራሬኹኺ እምበር፡ ዝገበርኩኻስ የብለይን። በል ሕ
ጅስ ከም እንሰማማዕ ፍሉጥ እዩሞ እዝስ ይትረፈና፡ ናብ
ቁም ነገርና ንመለስ።
በዓል ተስፋ፧ በልባ አታ ሐወይ ክርስትያን፡ እዞም
ንጕደሎ እምነት ዝኸተርዎ ሰለስተ ሰብሲ ሕማቓት ጃ
ጀውቲ እዮም፡ ከምኡ እንተ ዘይኾውንሲ፡ አብ መገዲ
ናይ ገለ ዚመጽእ ደሃይ ስለ ዝሰምዑ ጥራይ፡ ሐዲጎምዎ
አይምሀደሙን ነይሮም። እንታይ ደኣ ኾይኑ ጕደሎ እም
ነት ዘይተብዔ፧ ንኣይ ከም ዚመስለንስ፡ ክሳዕ ዚከአሎ
ኺቃለስ ምተገብአ ነይሩ።
ክርስትያን፧ አብ ጋሮ ኺሀድሙ ዝረአይዎም ግዳ
ቕሩባት እዮም እምበር፧ እወ፡ ጃጀውቲ ይብልዎም

እዩም። ጕደሎ እምነት እንተ ኾነውን ተባዕሲ አይኰነን። አታ ፍቑር ሐወይ፥ ንኣኻ ድማ አፈልጠካ እየ፥ ከምቲ ናቱ ዝበለ ገድሊ እንተ ዚኃንፈካስ፥ ንመጀመርያ ደአ አጸቢቕካ ምገጠምካ እምበር፤ ብኡብኡ አላሽ ምበልካ ኔርካ። ሐቂ እዩ፤ እቶም ሽፍታ ርሑቕ ስለ ዘለዉ፥ ትብዓት አሎኳ፥ ከምቲ ንጕደሎ እምነት ዝመጽዎ ኹይኖም እንተ ዝመጹኺ ግና፥ ክልተ ሳዕ ምተዛረብካ ኔርካ። ሕጂ እንተ ኾነውን፥ ነቲ አብ መዓሙቑ ገሃነም ዚነብር ንጉስ እናአገልገልዎስ፥ ንሱ ስርቂ ኸም ዚምህሮም ሕሰብ። ዜድሊ እንተ ኾነስ፥ መጺኡውን ይሕግዞም እዩ። ድምጹ ድማ ኸም ዚኃዝም አንበሳ እዩ። (መዝ፡ ፺፥ ፱። ፩ይ ጴጥ፡ ፫፥ ፰።) ኣነውን ከምቲ ንጕደሎ እምነት ዝረኸቦ ረኺቡንስ፥ አዝዩ አጨኒቑኒ ነይሩ። እቶም ተከላት ሽፍታ እቲአቶም ሐደ ጊዜ ሐደጋ ወዲቖምንስ፥ ከም ሰጡቕ ክርስትያን ኰይነ ገጠምኩሎም እሞ፥ ምሕማቐይ ምስ ሰአኑ፥ አውያት ደርገምዎ። ጕይታኦም ከአ ነዚ ምስ ሰምዔ፡ ቀልጢፉ ኺረድኦም መጸ። ሽዑ አምላኸይ ብጸጋኡ ጽኑዕ አጽዋር እንተ ዘየዕጥቐኒ ኸአ፥ ንነፍሰይ ንሐንቲ ሰልዲ እኳ ምሸጥክዋ ነይረ። ከምኡ ገይረ ጽኑዕ ድርዒ አጽዋር ደሪበ ኽነሰይ እኳ፥ ከም ዕጡቕ ሰብአይ ኰይነ ኽቃወሞምሲ፥ አዝዩ ደአ ሸገረኒ። እቲ አብ ውግእ ዝወፀለ እንተ ዘይኰይኑ እሞ፥ ንጸበባ ውግእ እንታዋይ እዩ ኼስተውዕሎ ዚኽእል፤

በዓል ተስፋ፤ እስኪ፥ አዝስ ይኹን ሕራይ፥ እቶም ሽፍታስ እምበር ከይርአይዎ ኸለዉ እዮም፤ አቶ ዓብዪ ጸጋ ኺመጸና እዩ፥ ኢሎም ዝሀደሙ።

ክርስትያን፤ ሐቂ እዩ፥ ንሳቶም ኰነ እቲ ጕይታኦም ንአቶ ዓብዪ ጸጋ ምስ ረአዩ፥ ብዙሕ ሳዕ ሀዲሞም።



ምስናይዚ ግና፥ አቶ ዓብዪ ጸጋ ሐደ ጅግና ንጉስ ስለ ዝኾነስ፤ ካብኡ እንተ ሀደሙ፤ አየደንቕን እዩ። ነቲ አብ መንጎ እቲ ጅግና ንጉስን አብ መንጎ ጕደሎ እምነትን ዘሎ ዓብዪ ልዩነት ግና አይትስሕቶን ግዲ ትኸውን፤ ብጊዜ ፈተና ኸም አቶ ዓብዪ ጸጋ ገይሮም ኪዋግኡ አይኽእሉን እዮም እሞ፥ ገባር እቲ ንጉስ ኵላቶም ጀጋኑ አይኰኑ። ከምቲ ዳዊት ዝገበሮ ሐደ ኻልእ ኰተት ብወንጭፍ ገይሩ ምስ ጎልያድ ከም ዚገጥምከ፥ መን ኪአምኖ ይኽእል፤ ጭሩ ዶኸ ማዕረ ብዕራይ ሐይሊ አለዋ እያ፤ እምበአርስከ፥ ገለ ሐያል ይኸውን፤ ገለ ድኹም፥ ገለ ድልዱል ዝእምነቱ እዩ፤ ገለ ኸኣ ሰነፍ። ጕደሎ እምነት ድማ ኻብቶም ድኹማት ስለ ዝኾነ እዩ ቐልጢፉ ዝሐመቐ።

በዓል ተስፋ፤ ንሳቶም ምእንቲ ኺጥቀሙ፥ ነቶም ሽፍታስ ጕይታና አቶ ዓብዪ ጸጋ ከም ረኸቦም እሞ መን ምሀበ።

ክርስትያን፤ ንሱ እንተ ኾነውን፥ ምቅላስሲ እወ ምተቓለሰ፥ ምስናይዚ ግና ምንም እኳ ጽሩይ አጽዋር እንተ አለዎ፤ ክሳዕ ዜዝግብ ጸገምሲ አይምተረፎን። እዚ ዘም ስእንት ተስፋ፥ ፈራሀ፥ ገበነኛ ወይስ ንአታቶም ዚመስሉ ኻልአት አብ ልቡ ኺአትውዎ እንተ ዚከአሎምሲ፥ ምናልባሽ ናብ ምድሪ መውደቕዎ። ሰብ አብ ምድሪ ምስ ወደቐ፥ ገለ ነገር ኪገብር ከም ዘይኽእል ድማ፥ ፍሉጥ እዩ።

ንገጽ አቶ ዓብዪ ጸጋ አጸቢቑ ዚጥምት ዘበለ ኹሉ እዚ ኣነ ዝዛረቦ ዘሎኹ ሐቂ ምኻኑ ዚምስክር ስምብራትን ካልእ ምልክትን ኪርኢ እዩ። ኤረ ሐደ ጊዜስ አብ ውግእ ከሎኳ ሐንሳእሲ፤ «ንህይወትና ኽሳዕ እንቐብጻ ተስፋ ቈሪጽና ኔርና፤» ኪብል ከሎ ሰሚዔዮ አሎኹ።

(፪ይ ቈረ፡ ፩፣ ፫፡ ፱።) እዞም ዘይሐፍሩ ተኻራኸርቲ
ተካላት እዚኣቶምን ብጸቶምንሲ ንንጉስ ዳዊት ድማ ኸ
ሳዕ ዜእዊ ኣጨኒቖምዎን ሰቀዮምዎን እዮም። (መዝ፡
፹፫።) ከምኡውን ሃማንን ህዝቅያስን፡ ምንም እኳ በቲ
ጊዜኣም ምሩጻት ተዋጋእቲ እንተ ነበሩ፣ እዞም ዝበልና
ዮም ሽፍታ ሐደጋ ምስ ወደቕዎምሲ፣ እወ፣ ከይንሐምቕ
ኢሎም ብኹሉ ሐይሎም ገጢሞምሎም፡ ምስናይዚ ግና
አጽዋሮምሲ አዝዩ ደኣ ተገልፈጨ። ሃዋርያ ጴጥሮስ ከኣ
ሊቀ ሃዋርያት ክነሱስ፡ ንሐንሳእ ደኣ ኺገጥም ፈተነ እም
በር፣ እቶም ሽፍታ አጨኒቖም ምስ ሐዝዎስ፡ ሐንቲ
ገረድ ደኣ አፍርሀቶ። እዞም ሽፍታ እዚኣቶም ገለ ሽግር
እንተ በሎም፣ እቲ ንጉሶም ጽን እዩ ዚብሎም እሞ፣ ርድ
እና እንተ በልዎ፣ መጺኡ እዩ ኸም ክእለቱ ዚሕግዞም።
ንኸምዚ ዝበለ ጸላኢ ደኣ እንታዋይ ሰብ እዩ ኺቃወሞ
ዚኽእል፣ ሐቂ እዩ፣ ሐደ ሰብ ከምቲ ናይ እዮብ ዝበለ
ፈረስ በብጊዜኡ እንተ ዚረክብ እሞ፣ ንምስራሩ ኸኣ
ትብዓትን ክእለትን እንተ ዚህልዎ፣ ዓብዪ ጉዳይ መስለጠ
ነይሩ። (እዮብ ፴፱፣ ፲፱-፳፭።)

አነን ንስኻን ግና አጋር ኢና እሞ፣ ወይ ሕጅስ
ጸላኢ እንተ ዚጓነፈና ኢልና፡ አይንመነ ደኣ። ገለ ኻልእ
ሰብ ተቓሊሱስ ሐሚቑ ኺብሉ እንተ ሰማዕናውን፣
ካብትስ ንሕና ንሐይስ ኢልና፣ አይንትዐበ። ጀጋኑ ኢና፣
ዚብል ሐሳብ አብ ልብና ኽይልዐለና ድማ፡ ንጠንቀቕ።
እቶም ከምኡ እናበሉ ዚምክሑ ዝነበሩ እኳ፡ ብመዓልቲ
ፈተናስ መመክሒ ኻልኣት ደኣ ኾኑ። እቲ ቕድሚ ሕጂ
ዝረቛሕክዎ ሃዋርያ ጴጥሮስ ድማ መለበሚ ይኾነና እዩ።
ከመይ፣ እንተ በልካ፡ ንሱ ኻብቶም ብጾቱ ዚነፍዕን ዚብር
ትዕን ዝነበረ መሲልዎስ፣ እቶም ካልኣት ዶቀ መዛሙር



ቲ ዘይገበርዎ፣ ኣነስ ክማኸተሉ እየ፣ ኢሉ ሀቀነ። እቶም
ጸላእቲኸ ኸም ንጴጥሮስ ገይሮም ዘውደቕዎ መን አሎ፣

እምበአርስከ ናብቲ ጉደና መገዲ ንጉስ ከምዚ ዝ
በለ ኽትሪ አሎ ኽንሰምዕ ከሎና፣ ቅድሚ ኹሉ እዘን
ክልተ መሳረርያ እዚኣተን ክንማላእ ይግብአና እዩ፣
ብዘይ አጽዋር አይንውጻእ፣ ምናዳ እኳ ዋልታ አይን
ረስዕ። እቲ ንሔዋታን ብድፍረት እተቓበበሎኳ እዘን አጽ
ዋር እዚኣተን ስለ ዘይነበራኦ፣ ከሕምቖ አይከአለን። ሔዋ
ታንውን ነዘን አጽዋር እዚኤን ስለ ዘይረአየሉስ፡ አይ
ፈርሆን። ስለዚ ድማ እዩ እቲ ብኹሉ እተመከረ ሰብ
አይ፣ «ምስናይዚ ኹሉ ነቲ ናይቲ እኩይ ርሱን መን
ትግ ዘበለ ኽተጥፍኡሉ እትኽእሉ ዋልታ እምነት አልዕ
ሉ፡» ዝበለ። (ኤፌ፡ ፮፣ ፲፮።)

ክልኣይ ከኣ፣ ነቲ ንጉስ፣ መሰነይታ ሀበና፣ ንበሎ፣
ኤረ ንሱ ባዕሉ ምሳና ኺወጽእ እኳ ንለምኖ። ዳዊትውን
ሳልኡ እዩ አብቲ ርባርባ ድነ ሞት ደስ ዝበሎ። ሙሴ
ኸኣ፣ ብዘይ አምላኸይ ሐንቲ ስጉምቲ ኻብ ዝዋሳወስሲ፡
ሞት ይሕሸኒ፣ ደኣ በለ። እምበአርስከ አታ ኽቡር ሐወይ፣
እቲ ንጉስና ምሳና እንድሕሪ አልዩስ፣ ንእልፊ ህዝቢ እ
ኳ አይንፈርሆምን ኢና። እቶም ብጀካኡ ኽንረድእ ንኽ
እል ኢና፡ ዚብሉ ዕቡያት ግና፣ አብታ እተወቕዑላ ስፍ
ራ እዮም ዚወድቁ። (ዘጽ፡ ፴፫፣ ፲፩። መዝ፡ ፫፣ ፩-፫
ም፡ ፳፭፣ ፩-፫። ኢሳ፡ ፲፣ ፬።)

ኣነኳ ቕድሚ ሕጂ አብ ውግእ ውዒለ እየ። ነዚ
ብህይወት ዘሎኽዎውን፣ ብጸጋኡ እምበር፡ ብሐይለይ ዝ
እመንሲ አይኰንኩን። ንድሕሪ ሕጂ ኸምኡ ዝበለ ውግእ
እንተ ዘይተጓነፈኒ ድማ፣ ንአምላኸይ ከመስግኖ እየ። ካብ
ዜፍርሀ ዘበለ ኹሉ ፈጺምና ዘምለጥና ግና፣ አይምስ

ለንን። ዝኾነ እንተ ኾነ፥ እቲ ካብ እፍ እናብስን ኣዛ ብእን ዘድሐነኒ ኣምላኽ ካብ ኢድ እቲ ዘይግዙር ፍሊስ ጢኤማዊ ኬድሕነኒውን፥ ተስፋይ እዩ። እዚ ምስ በለ፥ ክርስትያን ከምዚ ኢሉ ዘመረ፤

ጐደሎ እምነት ሽዓ ይዝረፍ እዩ፥
ኣብ ውግእ ቈሲሉ ይጕሂ እዩ።
ምእመናንከ ንሰምዕዶ ኣሎና፤
ብርሃንና ኺደምቕ፥ ክትፈሪ ህይወትና፥
ንኣምላኽ ንለምን ክትብርትዕ እምነትና።
ሽው ንሽሕ ጸላእቲ ኽነስንፍ ኢና፥
እንተ ዘይኰነ ግን ስለስተኳ የሕምቑና።

ሽውውን እቶም መናንያን መገዶም ቀጸሉ፥ ዳንደ ውን ቀሩብ ፈንተት ኢሉ ደድሕሪኦም ሰዐበ። ከምኡ ኢሎም ንቕድሚት ኪግስግሱ ኸለዉ ድማ፥ ናብ ሐደ ስፍራ ምስ በጽሑ፥ ቀራና መገዲ ረኸቡ። ክልቲኣተን ማዕረማዕረ ኾይነን ቅኑዓት ዚመስላ ስለ ዝኾና ኸኣ፥ በየነይተን ኣቢሎም ከም ዚኸዱ ሸገሮም። እታ ቕንዕቲ መገድስ ኣየነይቲ ኰን እያ፤ ኢሎም ኪማኸሩ ደው ኢ ሎም ከለዉ ድማ፥ ጽሩይ ክዳውንቲ እተኸድነ ሐደ ጸ ሊም ዕባራ ሰብኣይ ናባታቶም መጺኡ፤ ኣታ፥ እንታይ ትገብሩ ኣብዚ፤ ኢሉ ሐተቶም። ንሳቶም ድማ፤ እታ ናብ ኣ እትወስድ ቅንዕቲ መገዲ ካብዚኣተንሲ ኣየነይቲ ም ዃና ግዳ ዘይንፈልጥ ኳንና እምበር፥ ናብታ ሰማያዊት ከተማ ኽንከይድ ኢና፥ እንተ በልዎ፥ ንሱ ኸኣ፤ ኣነ ውን ናብኣ እየ ዝኸይድ ዘሎኹ እሞ፥ ንዑ ስዐቡኒ፥ በሎም። እታ ዚኸድዋ ዝነበሩ መገዲ ግና ነታ ኺኣትውዋ ዚሐስቡ ዘለዉ ኸተማ ንድሕሪኦም ክሳዕ ዚገድፍዋ፥ ካብ



ቲ ጽርግያ መገዲ እናረሐቐት ከደት። ምስናይዚ ድማ ነቲ መራሒኦምሲ ይስዕብዎ ደኣ ነበሩ። ከምኡ ኢሎም ደድሕሪኡ ኺጕዐዙ ኸለዉ ኸኣ፥ እቲ ሰብቲ ብድንገት ንኽልቲኣቶም ኣብ ሐደ መፈንጠራ ኣእተዎም። ኣብኡ ምስ ተፈንጠሩ ድማ፥ ዚገብርዎ ጠፍኦም። ድሕርዚ እቲ ጻዕዳ ኽዳውንቲ ካብ ዝባን እቲ ጸሊም ሰብኣይ ተገፊፉ ወደቐ። ሕጂ እቶም መናንያን ኣበይ ከም ዘለዉ ኣስተው ዐሉ እሞ ካብቲ መፈንጠራ ባዕላቶም ኪፍትሑ ኽም ዘይከኣሎም ምስ ረአዩ፥ ንጊዜኡ እናበኸዩ ኣብኡ ጸንሑ።

ሽው ክርስትያን ንብጻዩ፤ መገዲ ኽም እተጋጌና፥ ሕጂ ኣስተውዐልኩ። እቶም ጓሶትዶ ግዳ፥ ካብ መቃብ ጠርቲ ተሐለዉ፥ ኣይበሉናን፥ እቲ ጠቢብ ሰሎሞን፤ "እቲ ንብጻዩ ዜቃብጥረሉ፥ ኣብታ እቲ ብጻዩ ዚኸዳ መገዲ እ ዩ መፈንጠራ ዚዝርግሐሉ፥" ዝበሎ ቓል ሎሚ ኣባና ተፈጸመ፥ በሎ። (ምሳ፡ ፳፱፡ ፫።)

በዓል ተስፋ፤ ኤረ ኽይንንብበ ደኣ ረሲዕናዮ እም በር፥ እቶም ጓሶትሲ፥ ተጠንቀቕና ምእንቲ ኽንከይድ፥ መ ራሕ መገዲ ዝኾነና እተሐናጸጸ ብራና እኳ ሂቦምና ኣ ለዉ። ስለዚ ኸኣ ካብቲ ዜጥፍእ መገድስ ኣይተሐሎናን። ንጉስ ዳዊት፤ "በቲ ኻብ ከናፍርካ ዚወጽእ ቓል ካብ መገዲ ጥፍኣት ተሐሊወ፥" ኢሉ ኣሎ እሞ፥ በዝስ ካባና ንሱ ለቢሙ። (መዝ፡ ፲፯፡ ፬።)

ከምኡ ኢሎም ብሐጢኣቶም እናበኸዩ፥ ኣብቲ መ ፈንጠራ ጸኒሖም ከለዉ ኸኣ፥ ኣብ መወዳእታ ንሐደ ብ ሩህ ዝኾነ ፍጥረት፥ ሐለንጊ ሒዙ ናባታቶም ኪመጽእ ከሎ፥ ረኣይዎ። ንሱ ናብታ ዘለውዋ ስፍራ ምስ በጽሐ ድማ፤ ኣታ፥ ካበይ ዝመጻእኩም ኢኹም፥ ኣብዚኸ እን ታይ ትገብሩ ኣሎኹም፥ ኢሉ ሐተቶም። ንሳቶም ከኣ፤

ሐደ ጳዕዳ ኽዳውንቲ እተኸድነ ጸሊም ሰብአይ፤ እነውን ናብታ እትኸድዋ ዘሎኹም ሃገር እየ ዝኾዕዝ ዘሎኹ እሞ፣ ንዑ ስዐቡኒ፣ ኢሉ መገዲ ኣዋፈኡና ደኣ፣ ኣብዚ መጺእና እምበር፣ ንሕናስ ናብ ጽዮን ዚኾዕዙ መሰኪን መናንያን ኢና፣ ኢሎም መለሱሉ። ንሱ ድማ፤ እቲ ሰብ አይ እትስ ነፍሱ ንብርሃን መልኣኽ ዘምሰለ መቃባጠሪ፣ ሐደ ሐሳዊ ሃዋርያ እዩ፣ በሎም። (ዳን፣ ፲፩፤ ፴፪። ፪ይ ቈረ፣ ፲፩፤ ፲፫፣ ፲፬።) ድሕርዚ እቲ በዓል ሐለንጊ ሰብ አይ ነቲ ሒዝዎም ዝነበረ መፈንጠራ በታቲኹ፣ ከብኡ አውጽኦም እሞ፤ ኣነ ነታ ቅንዕቲ መገድኹም ከትሕዘ ኩምሲ ንዑ ስዐቡኒ፣ በሎም። ከምቲ ዝበሎም ከኣ፣ ናብ ታ አቶ መቃባጠሪ ምስ አታለሎም፣ ዝገደፍዋ መገዲ አእትይዎምሲ፤ በዛ ዝሐለፈት ለይቲኸ አበይ ሐዲርኩም፤ ኢሉ ሐተቶም። ንሳቶም ከኣ፤ ምስቶም ጓሰት ሰብ ከረን ደስታ ሐዲርና፣ በልዎ። ንሱ ኸኣ፤ መራሕ መገዲ ዚኾ ነኩም ሕንጹጽ ብራናዶ ደኣ ኸይሀቡኹም፤ ኢሉ እንተ ሐተቶም ድማ፤ ሂቦምናብ፣ ኢሎም መለሱሉ። እቲ ብሩህ ሰብአይ ድማ፤ እቲ መገዲ ምስ ጠፍአኩም ደኣ፣ ከመይ ዘየንበብኩምዎ፤ እንተ በሎም ከኣ፤ ረሲዕናዮ፣ በልዎ። አብ መወዳእታ ኸኣ፤ እቶም ጓሰትዶ ኻብ መቃባጠርቲ ደኣ ተሐለዉ፤ ከይበሉኹም፤ ኢሉ እንተ ሐተቶምውን፤ እቲ ሰብቲ ዘረባኡ እንተ አጥዐመብ ደኣ፣ ካብቶም መቃ ባጠርቲ ዘይመሰለና ኾይኑ እምበር፣ ተጠንቀቑ ኢሎም ና ነይሮም፤ ኢሎም መለሱሉ። (ሮሜ፣ ፲፮፤ ፲፰።)

ድሕርዚ ድማ ነታ ኺኸድዋ ዚግብኦም ቅንዕቲ መገዲ ምእንቲ ኺምህሮምሲ፣ በጥ በሉ ኺብሎም እሞ፣ በጥ ምስ በሉ፣ አምሪሩ ኺገርፎም ከሎ፣ ብሕልመይ ር ኢኹ። (ዘዳ፣ ፳፩፤ ፪።) ምስ ገረፎም ከኣ፤ «ኣነ ነቶም ዘፍቅሮም ዘበሉ እገንሖም እቐጽዖምውን እየ። ደጊም ቅናእ እሞ ተነሳሕ፣» በሎም። ከምኡ ምስ ገበረ ድማ፤ ደጊምሲ ኺዱሞ፣ ነቲ እቶም ጓሰት ዝመዐዱኹም ኵሉ ተጠንቀቕኩም ሐልውዎ፣ ኢሉ አዘዞም። (ራእ፣ ፫፤ ፲፱።) እቶም መናንያን ድማ፤ ስለዚ ጽቡቕ ዝገበርኩምልና የ ቐንየልና፣ ኢሎም አመስገንዎ። ድሕርዚ ኸምዚ ኢሎም እናዘመሩ ብህድኣት በታ ቅንዕቲ መገዲ ተጓዕዙ፤

አቱም ሰብ መገዲ፣ ርአዩ ብሐቂ፣
እዞም መናንያን ዚረኽብዎ ጭንቂ።
ነቲ ቕኑዕ ምኽሪ ሻላ ስለ ዝበሉ፣
ብብርቱዕ መድፈና ተፈንጠሩ።

ኪጠፍኡ ቐሪቦም ከምዚ ትርአይዎም፣
ካብ ቅኑዕ መገዲ ተጋግዮም።
አጸቢቖም ምስ ተቐጽዑ ግና፣
ካብኡ ፈቲሕዎም ፈጣሪና።

ሐደስቲ መነንቲ እትገሹ ሎሚ፣
እነውልኩም አብዚ መለበሚ።
ከምኦም ከይትኾኑ ተጠንቀቑ፣
ንምዕዶ ለባማት አይትንዐቑ።

ድሕርዚ ኸኣ ሐደ ሰብአይ በቲ ጽርግያ መገዲ ገይ ሩ ቀስ ኢሉ እናኸደ፣ ናባታቶም ገጹ ኺመጽእ ከሎ ረ አይዎ። ሽዑ ክርስትያን ንሐዉ፤ ርኤሞ እዚ ሰብአይ፣ ን ጽዮን ዝባኑ ሂብዋስ፣ ናባና አቢሉ ይመጽእ አሎ፣ በሎ።

በዓል ተስፋ ድማ፤ መቃባጠሪ ኸይኸውን ደኣ ንነፍ ስና ንጠንቀቕ እምበር፣ እወ እንሆ፣ እርእዮ አሎኹ፣ በሎ። ኪብሉ ኺብሉውን ተራኸቡ። እዚ እተጓነፎም ሰብ

አይ ድማ፥ ከሓዲ እዩ ስሙ። ሽዑ ንሱ፤ አታ፥ ናበይ ደአ ትኸዱ፧ ኢሉ ሐተቶም።

ክርስትያን ድማ፤ ንሕናስ ናብ ከረን ጽዮን ኢና እንግስግስ ዘሎና፧ ኢሉ መለሰሉ።

ሽዑ አቶ ኽሓዲ ከርከር ኢሉ ሰሐቐ፥

ክርስትያን ድማ፤ እንታይ ኴንካ ደአ እትስሕቕ፧ በሎ።

ከሓዲ፧ እዚ እትኸድዎ ዘሎኹም ርሑቕ፥ ጭንቂ ዝኾነ መገዲ፡ ጻዕርን መገድን ጥራይ እንተ ዘይኮይኑስ፧ ገለ ደመወዝን ትርፍን ከም ዘይትረኽቡሉ እናፈለጥኩስ፧ ዘየስሕቕዶ አሎኒ ይመስለካ፧

ክርስትያን፤ አብቲ ሃገር ጽዮን ዘይቕበሉናዶ መሲሉኳ ኢኻ፧

ከሓዲ፤ ወዳጀ ምቕባል። እዚ ንስኻትኩም እትሐልምዎ ዘሎኹም ስፍራ አብ ኵላ እዛ ዓለም እዚአ አይርከብን እዩ።

ክርስትያን፤ እወ፥ አብዝስ አይርከብን እዩ፥ አብታ ኽንየወይቲ ዓለም ግና አሎ።

ከሓዲ፤ አነ ድማ አብ ሃገረይ ከሎኹስ፥ ከምዚ ንስኻትኩም እትብልዎ ዘሎኹም ሰሚዔ ነይረ፥ እቲ መጀመርያ ዝርኤኽዎ እንተ ዘይኮይኑ ግዳ ገለ ሐድሽ ዓይነት ዝረኽብክዎ የብለይን እምበር፥ ነዛ ኸተማ እዚአ ኽደሊ ኢለ ኻብ ዓደይ ካብ ዝወጽአ እኳ፥ ዕስራ ዓመት ገይረ እየ። (መክ፡ ፲፡ ፲፰። ኤር፡ ፳፱፡ ፲፪። መዝ፡ ፲፬፡ ፩።)

ክርስትያን፤ ንሕናስ እዚ ስፍራ እዚ ምህላዉን ምርካቡን ሰሚዕና፧ ሐቂ ምዃኑውን አጸቢቕና ንአምን ኢና።

ከሓዲ፤ አነውን ቀደምሲ ይመስለኒ ነይሩ፥ ከምኡ እንተ ዘይመስለኒ ኸአ፥ ንኸረን ጽዮን ክረክብ ኢለ ኽንድዚ ዚአክል መገዲ አይምለፋዕኩን ነይረ። ካብ ኻትኩም



አዝየ እንዊሔ ተጓዒዘ እየ እሞ፥ ምህላዉ ሐቂ እንተ ዚኸውንሲ፥ አነ ምረኸብክዎ ነይረ። ደልየ ስለ ዝሰአንክዎ ግና፧ ናብቲ፥ ንእኡ ምእንቲ ኽረክብ ኢለ አጥፊኤዮ ዝነበርኩ፥ ሕጉስ፥ ናይ ቀደም ንብረተይ እምለስ አሎኹ።

ሽዑ ክርስትያን ንብጻዩ፤ እዚ ሰብአይዚ ዚዛረቦ ዘሎስ ሐቂ ዶኾን ይኸውን፧ በሎ።

በዓል ተስፋ ኸአ፤ አታ፥ እዚ ሰብዚ ኻብቶም መቃባጠርትስ ሐደ እዩ፥ ስለዚ ተጠንቀቕ። ንኽምዚ ዝበለ መቃባጠሬ ስለ ዝሰማዕና፧ ቀድምዚ ዝረኸበና ጭንቂ ኸአ ትፈልጦ ኢኻ። በልባ፥ ከረን ጽዮን ዶኸ የልቦን እዩ፧ ነታ ናይታ ኸተማ ደገ ዶኸ፧ አብቲ አኽራን ደስታ ኼንናስ፧ አመንጺርና አይርኤናያን ኢና፧ ሕጂኸ፡ ብእምነት ክንኮዐዝዶ አይመዝናን እዩ፧ እቲ በዓል ሐለንጊ ሰብአይ ከየርከበና ግዳ፥ ንዓናይ ንቐልጥፍ። በል እስኪ፥ ንስኻ ግዳ ኽትነግረኒ ምተገብአካ ነይሩ እምበር፥ ነዘን አነ ሕጂ አብዛ እዝንኻ ኹይነ ዝደግመልካ ቓላት ምዕዶ ጽንበለን፤ «ወደየ፧ ነቲ ኻብ ሐቂ ዜዘምብለካ ትምህርቲ ሰሚዕካ ግደፎ።» (ምሳ፡ ፲፱፡ ፳፯።) አነውን፤ ንእኡ አይን ስምዐዮ፥ እብለካ አሎኹ። «ንሕና ግና ምስቶም ምድሓን ነፍሶም ኪረኽቡ ዚአምኑ እምበር፥ ምስቶም ናብ ጥፍአት ንድሕሪት ዚምለሱ አይኮንናን።» (እብ፡ ፲፡ ፴፱።)

ክርስትያን፤ አታ ፍቁር ሐወይ፥ ዝጠየቕኩኻስ ነቲ ቕንዕና ልብኻ ኽፈልጥ ደልየ እየ እምበር፥ በቲ እምነትና እተጣራጠርኩስ አይምሰልካ። ነዚ ሰብአይዚ ድማ አምላኽ እዛ ዓለም እዚአ ኸም ዘዕወሮ፥ እፈልጥ እየ። ንሕናስ ንሐቂ ንአምና፥ አብታ ሐቅስ ሐሶት ከም ዜልቦውን፥ ንፈልጥ ኢና እሞ፥ ንዓናይ ደአ መገድና ንኺድ። (፩ይ ዮሃ፡ ፪፡ ፳፩።)

በዓል ተስፋ፤ ኣነ ሕጂ ስለቲ ብጽእና አምላኽ፣ ብተስፉ እሕጐስ አሎኹ።

ከምኡ ኢሎም ድማ ኻብቲ ሰብአይ ረሐቑ፣ ንሱውን እናስሐቖም መገዱ ኸደ።

ሕጂ ኸኣ አብ ሐደ እቲ አየሩ ንጋሻ ሰብ ትኸስዜብሎ ስፍራ ኪበጽሑ ኸለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኽዎም። ሽዑ ድማ በዓል ተስፉ ትኸስ በለ እሞ ንክርስትያን፣ ሐዉ፤ ኣነስ ኣዒንተይ አምባዕዚዙኒ አሎ፣ ስለዚ ሐንሳእ አብዚ በጥ ኢልና ንደቅስ፣ በሎ።

ክርስትያን ከኣ፤ አብዚ እንድሕሪ ደቂስናስ፣ ምናልባሽ ንሐዋሩ እኳ አይክንነቅሕን ኢና፣ ስለዚ አይንደቅስ፤ በሎ።

በዓል ተስፉ፤ አታ ሐወይ፣ እንታይ ኢኻ እትብል ዘሎኻ፤ ንሰራሕተኛ ሰብሲ ድቃስ ጥዑም እዩ፣ ስለዚ ቕሩብ ቀም እንተ አበልና፣ ሐድሽ ሐይሊ ኽንረክብ ኢና።

ክርስትያን፤ አታ ፍቁር ሐወይ፣ ሐደ ኻብቶም ጓሶት፤ አብቲ አስማት ዘለዎ ቦታ ኸይትድቀሱ፤ ተጠንቀቑ፣ ከም ዝበለናዶ ረሲዕካዮ ኢኻ፤ እምበአርስከ፣ «ደጊምሲ ንንቃሕን ንጠንቀቕን እምበር፣ ከምቶም ካልኦት አይንደቅስ።» (፩ይ ተሰ፡ ፭፤ ፮።)

በዓል ተስፉ፤ ኣነ ኸም ዝበደልኩ፣ ሕጂ ተፈሊጡኒ፣ አብዚ በይነይ ነይረ እንተ ዝኸውን ከኣ፣ ሞት ዝመፈጸምታኡ ድቃስ ምወሰደኒ ነይሩ። እቲ ጠቢብ ሰሎሞን፤ «ካብ ሐደስ ክልተ ደኣ ይሔሹ፣» ዝበሎ ቓል ሐቂ ምዃኑ ሕጂ እየ ዘስተውዐልኩ። (መክ፡ ፬፤ ፱።) ክሳዕ ሕጂ አምላኽ መኻይዲ ኽትኮነኒ ንኣኻ ስለ ዝሀበኒ ዓብዩ በረኸት ረኺበ። ስለቲ ጽቡቕ ዝገበርካለይ ኵሉ ድማ፣ ንሱ ባዕሉ ደመወዝካ ይሀብካ።



ድሕርዚ ክርስትያን፤ እምበአርስከ፣ ድቃስ ምእንቲ ኸይስዕረናስ፣ ገለ ቑም ነገር ዘለዎ ዘረባ ንጀምር፣ በሎ።

በዓል ተስፉውን፤ ሕራይከ፣ ተሐጐሰ፣ በለ።

ክርስትያን፤ እንታይ ኢልናሞ ንጀምር፤

በዓል ተስፉ፤ በቲ አምላኽ ምሳና ዝጀመሮ። ነቲ ዘረባና ግና ንስኻ ደኣ ጀምሮ።

ክርስትያን፤ ቅድም ደኣ ነዛ መዝሙር እዚኣ ኽዝምረልካ እምበር፣ ሕራይ፤

አምላኽ ይምዕደና አሎ ኸምዚ ኢሉ፤
ተጠንቀቑ፣ ንቕሑ፣ ጸሎት አይተብዅሩ።
ሐቢርኩም ምወቑ መንፈሳዊ ሐዊ፣
ስጋ ድኹም እዩ መንፈስ ግን ድልዊ።

ብፍቕሪ ተሓጋገዙ፣ አቱም አሕዋተየ፣
ንዝደኸመ ሐው ብጥዑም ቃል አበርትዕዎ፤
ሐውኩም አምባዕዚዙ ትኸስ እንተ በለ፣
አባራብርዎ እሞ ቑልጢፍኩም ርድእዎ።

እምበአር ፍጠኑ ናብ ሃገረ ብርሃን፣
ዓይኑ ዝደኸመ የንቃዕርር ናብ አርያም፣
ንዘደኸማ አእዳው አበርትዕወን፣
ንዝላሕልሓ አብራኽ አጽንዕወን።

ሽዑ ክርስትያን ንብጻዩ፤ በል እስኪ፣ ሐንቲ ቓል ከሐተካ፣ ነዚ ሕጂ እትገብሮ ዘሎኻስ ንምግባሩ ኸመይ ኢልካ ሐሰብካዮ፤ በሎ።

በዓል ተስፉ ድማ፤ ንነፍሰይ ንምድሓን ከመይ ገይረ ኸም ዝሐሰብኩ ዲኻ እትሐተኒ ዘሎኺ፤ በሎ።

ክርስትያን፤ እወ፣ ሐሳበይ ንሱ እዩ።

በዓል ተስፋ፣ ኣነ ንልበይ ኣብቲ ኣብ ዕዳጋና ዚርኤን ዚዕደግን ነገር ኣውዲቐዮ፣ ነዊሕ ጊዜ ጸኒሑ ነይረ። ክሳዕ ሕጂ ኸምኡ ኢለ ኣብኡ እንተ ዝጸንሕ ድማ፣ እቲ ንብረት እቲ ድሮ ናብ ጥፍኣትን ናብ ናይ ዘለኣለም ስቓይን ኣብጺሑኒ ምሃለወ ነይሩ።

ክርስትያን፣ እዚ ነገርዚ እሞ ኸመይ እዩ ዝነበረ፣

በዓል ተስፋ፣ ኵሉ ናይዛ ዓለም እዚኣ መዝገብን ሃብትን እዩ። ኣነ፣ ኽፉእ ሳሕቂ፣ ወልፊ፣ መስተ፣ ጸርፊ፣ ሓሶት፣ ርኽሰት፣ ምፍራስ ሰንበት፣ ብሓደ ቓል ኵታ ንነፍሰይ ዜጥፍኣ ዘበለ ኹሉ ሓጐሰይ ነይሩ። ኣብ መወዳእታ ግና ንስኻን እቲ ስለ እምነቱን ስለቲ ቅዱስ ንብረቱን ኣብቲ ዕዳጋ ከንቱነት ዝቐተልዎ ኣቶ እሙን፣ እቲ ፍቁር ብጻይካን ብዛዕባ ኣምላኻዊ ነገር ዝነገርኩምኒ ብምሕሳብን ንኣኻትኩም ብምርኣይን፣ መጠረስታ እዚ ንብረት እዚ ሞት ምዃኑ ተረዳእክዎ እሞ፣ “ብሰሪ እዚ ኣብቶም ደቂ ዘይምእዛዝ ቍጥዓ ኣምላኽ ከም ዚወርድ፣” ኣስተውዐልኩ። (ሮሜ፣ ፮፣ ፳፩-፳፫። ኤፌ፣ ፭፣ ፮።)

ክርስትያን፣ ንሕሊናኻዶ እሞ ቐልጢፍካ ተኣዚዝካዮ፣

በዓል ተስፋ፣ ኣይፋለይን፣ ብመጀመርያስኳ ንሓጢኣት ከም ሓጢኣት ክፈጽሮ ኣይደለኹን። ከምኡውን እቲ ብሰሪ ሓጢኣት ዚመጽእ ፍርዲ ኸም ሓቂ ኣይመሰለንን። እወ፣ ቀደም ነፍሰይ ብቓሉ ፍኒሕኒሕ ክትብል እንተ ጀመረትሲ፣ ኣነ ነቲ ብርሃን ምእንቲ ኸይርእዮ ኢለ፣ ነዒንታተይ ሰም ከብለን እጋደል ነይረ።

ክርስትያን፣ ስለምንታይ ደኣ ብመጀመርያ እቲ መንፈስ ኣምላኽ ኬናቓቕሓካ እንተ ደለየስ፣ ንደገ ልብኻ ዝዐጸኻሉ፣

በዓል ተስፋ፣ ምኽንያቱ እዚ ዚስዕብ እዩ፣ ፩ይ፣ እቲ



ናባይ እተላእከስ ስራሕ ኣምላኽ ምዃኑ ኣይተረዳእክዎን። እግዚኣብሄር ንሓጢኣተኛ ናብ ሰናይ ኪመልሶ ምስ ዚደሊ፣ ቅድም ሓጢኣቱ ምእንቲ ኼፍልጦ ኸም ዜናቓቕሖ ከቶ ሓሳብ ኣይነበረንን። ፪ይ፣ ስጋይ ምስ ሓጢኣት ኣዝዩ ተዋሃሂዱ ስለ ዝነበረ ኸኣ፣ ንሓጢኣት ክገድፎ ኣይፈቶኹን። ፫ይ፣ ምስቶም ናይ ቀደም ኣዕሩኸይ ምንባርን ምርኣዮምን ብዙሕ ባህ ይብለኒ ነይሩ እዩሞ፣ ክመይ ገይረ ኻብታቶም ከም ዝፍለ ይሽግረኒ ነይሩ። ፬ይ፣ በቲ ሓጢኣተይ ተፈሊጡንስ ንእኡ ዘስተንትነሉ ጊዜ፣ ምዝካሩ ኽሳዕ ዚጽልኣኒ፣ የቕስለንን የጨንቐንን ነይሩ።

ክርስትያን፣ እናሓንሳእስከ ኻብቲ ጭንቂ እቲ ትዐርፍ ኔርካ፣

በዓል ተስፋ፣ እወ፣ እናሓንሳእሲ ቕልል ይብለኒ ነይሩ፣ ኪምለሰኒ ኸሎ ግና፣ ካብቲ ናይ ቀደሙ ዝገደደ ኾይኑ እዩ ዚመጸኒ ዝነበረ።

ክርስትያን፣ መሊሱ ንሓጢኣትካ ዜዘክረካ ዝነበረኸ እንታይ እዩ ምኽንያቱ፣

በዓል ተስፋ፣ ብዙሕ እዩ፣ ፩ይ፣ ሓደ ሕያዋይ ሰብ ኣብ መገዲ እንተ ረኺበ፣ ፪ይ፣ መጽሐፍ ቅዱስ ኪንበብ ከሎ እንተ ሰማዕኩ፣ ፫ይ፣ ርእሰይ እንተ ኣሕመመኒ፣ ፬ይ፣ ካብ ጐረባብተይ ሓደ ሰብ እንተ ሓመመ፣ ፭ይ፣ ኣእውዮምሲ፣ እከለ ሞይቱ፣ ኪብሉ እንተ ሰማዕኩ፣ ፮ይ፣ ለከ ኣነን ክመውት እየ፣ ኢለ ምስ ዘስተንትን፣ ፯ይ፣ ሓደ ሰብ እምበር ብሃንደበት ሞይቱ፣ ኪብሉ ምስ ዝሰምዕ፣ ፰ይ፣ ምናዳ ኸኣ፣ ለከ ኣነን ቀልጢፈ ኣብ ፍርዲ ኽእቱ እየ፣ ኢለ ምስ ዝትክዝ፣ እዩ ኸም ብሓድሽ ሓጢኣተይ ዝዝክረኒ ዝነበረ።

ክርስትያን፣ ካብዚ ሕጂ ዝጸብጸብካዮ ዘበለስ ሓደ

ንገዛእ ሓጢአትካ ምስ ዜፍልጠካ ጊዜኸ ሕሊናኻዶ የዕር ፈካ ነይሩ፧

በዓል ተስፉ፤ አይፋሉ፡ ሸዑብ ደአ እዩ አዝዩ ሕሊ ናይ ዚወቕሰኒ፥ መሊሰ ኽእብስ እንተ ደሌኹውን፥ ስቓይ ገዲዱ ይመጸኒ ነይሩ።

ክርስትያን፤ ሸዑሞ እንታይ ትገብር ኔርካ፧

በዓል ተስፉ፤ ንብረተይ እንተ ዘየሔሸኩስ፥ አነ ኸም ዝፍረድ፥ አስተውዐልኩ እሞ፥ ናብ ሰናይ መገዲ ኽምለስ እየ፥ ኢለ መደብኩ።

ክርስትያን፤ እሞኸ ብሐቂዶ ንንብረትካ ኸተሕሾ ሀቂንካ፧

በዓል ተስፉ፤ እወ፥ ካብ ሐጢአተይ ምርሓቕ ጥ ራይ ዘይኮነስ፥ ነቶም አብ ሐጢአት ዚነብሩ ኻልአት እኳ ኽርሕቀሎም ጀሚረ። አብ አምልኮ ተጸሚደውን፤ እጽሊ፥ ኤንብብ፥ ስለ ሐጢአተይ እበኪ፥ ንብጻየይ ሐቂ እዛረብ፥ ከምኡ ዝበለ ንምዝራብ ዚጽግም ብዙሕ ካልእ ነገርውን እገብር ነይረ።

ክርስትያን፤ ሸዑዶ እሞ ዝሔሸካ መሲሉኳ፧

በዓል ተስፉ፤ ንጊዜኡስ እወ፥ ደሓር ግና ምንም እኳ ንንብረተይ እንተ አሔሸክዎ፥ ዕረፍቲ ልቢ ስኢነ ደአ ገደደኒ።

ክርስትያን፤ ብሐድሽ ህይወት ክትማላለስ ምስ ጀመር ካኸ ደአ፥ ዕረፍቲ ልቢ ዝሰአንካ እንታይ እዩ ምኽንያቱ፧

በዓል ተስፉ፤ አቲ ዜጨንቐኒ ዝነበረ ብዙሕ እዩ፥ ምናዳ ግና ነዘን ዚስዕባ ዚመስላ ቓላት እየን፤ «ኵሉ እቲ ጽድቅና ኸም ረሳሕ ጨርቂ እዩ። (ኢሳ፥ ፷፬፤ ፮።) ኵሉ ስጋ ብግብሪ ሕጊ አይጸድቕን እዩ። (ገላ፥ ፪፤ ፲፮።) ከምኡ ድማ ንስኻትኩም ነቲ እተአዘዝኩምዎ ኹሉ ምስ ገበርኩም፥ ንሕና ዘይንጠቅም ባሮት ኢና፥ ነቲ ኽንገብሮ ዚግብአና ኢና ዝገበርናዮ፥ በሉ።» (ሉቃ፥ ፲፯፤ ፲።) ከም እኡ ዚመስል ካልእውን። ድሕርዚ ምስ ገዛእ ነፍሰይ፤ ጽድ ቂ ርእሰይ ከም ረሳሕ ጨርቂ ኻብ ኰነ፥ ብምፍጻም አ ሪት ከአ ዚጸድቕ ሰብ ካብ ዘይህሉ፥ ንኹሉ ምስ አስለጥ ናዮውን፥ ዘይንጠቅም ባሮት ካብ እንኸውንሲ፤ ንአሪት ብም ፍጻመይ መንግስተ ሰማያት ክአቱ እየ፥ ምባለይ ፍጹም ዕሽነት እዩ፥ ኢለ ተዛቲኹ። መሊሰውን፤ ሐደ ሰብ፥ አብ ደብተር አጽሒፉስ ዋጋ ሚእቲ ቕርሺ አቕሓ ብጸኒሕ ካብ ነጋዳይ እንተ ተሻየጠ፥ ነዚ ኽይከፈለ ድማ አብ ኢድ እናሀበ ብዙሕ ጊዜ ኻብኡ እንተ ዐደገ፥ እቲ ነጋ ዳይ በተን ዘይተኸፍላ ተሪፈን ዘለዋ ሚእቲ ቕርሺ አብ ዳኛ ወሲዱ ኽሳዕ ንኹሉ እቲ ቕርሺ ፈጺሙ ዚኸፍሎስ፥ አብ ቤት ማእሰርቲ ኼእትዎ ይከአሎ እዩ፥ ኢለ ሐሰብኩ።

ክርስትያን፤ ሕራይ፥ በል ነዚኸ ኸመይ ጌርካ ብርእ ስኻ መሰልካዮ፧

በዓል ተስፉ፤ አነ ብዙሕ ሐጢአት ስለ ዝገበርኩስ፥ አብ ቀድሚ አምላኽ ብርቱዕ ዕዳ ኸም ዘሎኒ ተረዳእኩ። እዚ ሐድሽ ንብረተይ ድማ፥ ነዚ ዕዳ እዚ ኽደቕሶ ኸም ዘይኽእል እሞ፥ ብሰሪ እዚ ዕዳዚ አነ አብ ፍርዲ ኸም ዝአቱ፥ አስተውዐልኩ።

ክርስትያን፤ ወስኽ ደአ እምበር፥ ግሩም ምላሽ ሂብካ።

በዓል ተስፉ፤ እቲ ናብ ሰናይ ንብረት ክምለስ ምስ ጀመርኩ፥ እዚ ዚስዕብ ሐሳብ እናወሰኸ ሰቀየኒ፤ ምንምኳ እቲ ናይ ቀደም ንብረተይ ደሓን ከም ዝነበረ እንተ መ ሰለኒ፤ ሕጂውን ንብረተይ ፍጹም ከም ዘሔሸክዎ እናተ ፈለጠኒ ኽነሰይ፥ እታ ሐንቲ መዓልቲ ዝገበርክዋ

ሐጢአት ናብ ገሃነም እሳት ንምእታው ከም እትእኽለኒ፣ ሕጂ አጸቢቐ ተረዲኤ አሎኹ።

ክርስትያን፤ ከምዚ ዚብል ሐሳብ ምስ መጸካ እሞ፥ እንታይ ገበርካ፤

በዓል ተስፋ፤ እንታይ እሞ ኽገብር ኢልካኒ፤ አነን እሙንን አጸቢቕና ንፋለጥ ኔርና ኢና እሞ፥ ብዛዕባ እቲ አብ ልበይ ዘሎ ሀውከት ምስ ተዛረብክዎስ፥ ብጽድቂ እቲ ሐጢአት ዘይገበረ ሐደ ሰብ እንተ ዘይጸዲቐስ፥ ብጽድቂ ርእሰይ ወይስ ብጽድቂ ኹላ ዓለም ከም ዘይድሕን፥ ነገረኒ።

ክርስትያን፤ ሐቂ ኸም እተዛረበዶ እሞ አሚንካዮ፤

በዓል ተስፋ፤ እቲ፥ ሕጅስ ንስሓይ አእኪሉ እዩ፥ ኢለ ቐሲነ ኸሎኹ፥ ከምኡ ኢሉ ተዛሪቡኒ እንተ ዚኸውን፥ አብ ክንዲ ምምስጋኑ፤ አታ ጽሉል፥ እንታይ ዘረብኡ ኢኻ እትዛረብ ዘሎኻ፤ ምበልክዎ ነይረ። ሕጂ ግና እቲ ሰናይ ዚበሀል ግብረይ ምስ ሐጢአት ተጣቢቑስ ድኻ መይ ስለ እተፈለጠኒ፤ ዘረብኡ ሐቂ ምዃኑ ኽአምኖ ናይ ግዲ እዩ።

ክርስትያን፤ እሞኸ፥ ከቶ ሐጢአት ዘይገበረ ሐደ ሰብ አሎ፥ ምስ በለካስ፥ ኸው ብኡብኡዶ አሚንካ፤

በዓል ተስፋ፤ ሐቂ ኽዛረብ፥ ብመጀመርያ እቲ ዘረ በኡ ጋሻ ኰይኑኒ ነይሩ፥ ጽንሕ ኢለ፤ ሐያሎ ጊዜ ምስ ኡ ምስ ተዛራረብኩ ግና፤ ሐጢአት ዘይገበረስ ሐደ ሰብ ከም ዘሎ፥ ብልበይ አጸቢቐ ተረዲኤ።

ክርስትያን፤ እዚ ሰብዚ እንታዋይ ምዃኑን ንስኻ ኸመይ ጌርካ ብእኡ ኽም እትጸድቕንካ፥ ሐቲትካዮዶ፤

በዓል ተስፋ፤ እወ፥ ከምኡ ኢለ ምስ ሐተትክዎ እኳ፤ ንሱ እቲ አብ የማን እቲ ልኡል ልኡላን ተቐሚጡ ዘሎ የሱስ ክርስቶስ እዩ፤ ስለዚ በቲ ንስጋና ለቢሱ ዝፈጸሞ ግብርን በቲ አብ መስቀል ዝረኸቦ ሕማማትን አሚንካ ኢኻ እትጸድቕ፥ ኢሉኒ። እሞ፥ ድሕርዚ፤ አብ ቅድሚ አምላኽ ንኻልእ ሰብ ኬጽድቕ ዚኽእል ናይዚ ሰብአይዚ ጽድቅስ ከመይ ዝበለ ሐይሊ አለዎ እዩ፥ ኢለ ኸም ብ ሐድሽ እንተ ሐተትክዎ ኸአ፤ እቲ ሰብ እቲ ኹሉ ዚኽ እል አምላኽ፥ በዓል ምሉእ ስልጣን ከም ዝኾነ፥ ነቲ ዝገ በሮ ገይርዎ ኸም ዘሎ፥ ምእንታይ ጥራይ እምበር፥ ስለ ርእሱ ኸም ዘይሞተ፥ ብእኡ እንተ አመንኩውን፥ እቲ ንሱ ዝገበሮስ፥ ፍጹም ዳርጋ አነ ዝገበርክዎ ኸም ዚቝጸረለይ፥ አፍለጠኒ። (እብ፡ ፲፡ ፲-፲፪። ሮሜ ፬፡ ፳፭። ቈሎ፡ ፩፡ ፲፬። ፩ይ ጴጥ፡ ፩፡ ፲፱።)

ክርስትያን፤ ሽዑኸ እንታይ ገበርካ፤

በዓል ተስፋ፤ ንሱ ንአይ ከም ዜድሕነኒ ምእማን ሰአንኩ እሞ ተኻራኸርክዎ።

ክርስትያን፤ እሙንከ እሞ እንታይ በለካ፤

በዓል ተስፋ፤ ኪድ አስኪ፥ እንተ ተቐበለካ ፈትን፥ በለኒ። አታ፥ ድፍረት ደአ ኽይቝጸረኒ፤ እንተ በልክዎ ድማ፤ አብኡ ኽትአቱ ዕዱም ኢኻ እሞ፤ አጆኺ ኺድ ደኣ፥ በለኒ። ከምኡ ኢለ፥ ብትብዓት ምእንቲ ኽኸይድ ኢሉ ኸአ፥ ቃል መድሐኒና የሱስ ዘለዎ መጽሐፍ ሀበኒ እሞ፥ ፊደላት እዚ መጽሐፍ እዝን ነቝጣታቱን ካብ ሰማይን ምድርን ከም ዚጸንዕ፥ ነገረኒ። (ማቴ፡ ፲፩፡ ፳፰፣ ም፡ ፳፬፡ ፴፭።) አብኡ ምስ በጻሕኩኸ፤ እንታይ ክገብር እየ፤ ኢለ መሊሰ እንተ ሐተትክዎ ድማ፥ ንሱ፤ ንየሱስ ምእንቲ ኺገልጸልካስ፥ ብኹሉ ነፍስኻን ብፍጹም ልብኻን አብ ቅድሚኡ ተንበርኪኽካ፤ ንእግዚአብሄር አብ ለምኖ፥ በለኒ። (መዝ፡ ፺፫፡ ፯። ዳን፡ ፯፡ ፲። ኤር፡ ፳፱፡ ፲፪፡ ፲፫።)

ንጸሎተይከ ኸመይ ገይረ እየ ናብኡ ዘዕርግ፧ ኢለ ኸም ብሐድሽ እንተ ሐተትክዎ ኸኣ፧ ነቶም ናብኡ ዚመጹ ዘበሉ ኹላቶም ሕድገት ሐጢኣቶም ኪህቦም፡ ኣብቲ ናይ ጸጋ ዝፋኑ ተቐሚጡ፡ ኵሉ ጊዜ ኽትረኽቦ ኢኻ እ ሞ፡ ኪድ ደኣ፧ በለኒ። (ዘጸ፡ ፳፭፡ ፳፪። ዘሌ፡ ፲፮፡ ፪። ዘሁ፡ ፯፡ ፹፱። እብ፡ ፬፡ ፲፮።) ኣብኡ ምስ በጻሕኩኸ፡ እንታይ ኢለ ኽልምን እየ፧ እንተ በልክዎ ድማ፧ ከምዚ ዚስዕብ ጌርካ ጸሊ፡ በለኒ፧ ዎ ኣምላኽ፡ ንኣይ ንሐጥእ ሰብ ምሐረኒ። ንመድሐንየይ፡ ንየሱስ ክርስቶስ፧ ኣነ ኽፈል ጦን ክእምኖን ከኣ ጸጋኻ ሀበኒ። ጽድቁ እንተ ዘይሀ ሉን ኣነውን በቲ ናቱ ጽድቂ እንተ ዘይኣመንኩንሲ፡ ድርቡይ ምኻነይ ይፍለጠኒ ኣሎ እሞ፡ ንየሱስ ክርስቶስ ክፈልጦን ክእምኖን ሐግዘኒ። ጐይታይ፡ ንስኻ መሐሪ ምዃንካን፡ ንወድኻ የሱስ ክርስቶስ ንዓለም ኬድሕና ኢልካ ኸም ዝለኣኽካዮን ሰሚዔ ኣሎኹ። ጐይታየ፡ ን ኣይ፡ ሽጉር ሐጥእ ሰብ፡ ክትምሕረኒ ፍቓድካ ምዃኑ ውን ሰሚዔ ኣሎኹ። ብሐቂ ኣነ ሐጥእ እየ እሞ፡ ጐይ ታይ፡ ብስም ወድኻ የሱስ ክርስቶስ፡ ንምድሓን ነፍሰይ ሕጂ ነቲ ኽቡር ጸጋኻ ግለጽ። ኣሜን።

ክርስትያን፧ ከምታ ዝመዐደካዶ እሞ ጌርካ፧

በዓል ተስፋ፧ እወ፡ መመሊሰ እኳ ደኣ።

ክርስትያን፧ ኣምላኽከ እሞ ሽዑዶ ንወዱ ገሊጹልካ፧

በዓል ተስፋ፧ ኣብ መጀመርያ፧ ኣብ ካልኣይ፡ ኣብ ሳልሳይ፡ ኣብ ራብዓይ፡ ኣብ ሐምሳይ ጊዜ ኹነ፡ ኣብ ሳድሳይ ጊዜ፧ ከቶ ኣይገለጸለይን።

ክርስትያን፧ ደሓርከ ደኣ እንታይ ገበርካ፧

በዓል ተስፋ፡ ደሓርሲ ዝገብሮ ጠፍኣኒ።

ክርስትያን፧ ሽዑዶ እሞ ጸሎት ከተቋርጽ ተፈቲንካ፧



በዓል ተስፋ፧ እወ፡ ኣሽሓት ጊዜ ተፈቲነ።

ክርስትያን፧ ስለምንታይ ደኣ ዘይገደፍካዮ፧

በዓል ተስፋ፧ ኣነስ ያኣ፡ እቲ ጽድቂ ክርስቶስ እን ተ ዘይኮይኑስ፧ ጽድቂ ኹላ ዓለም እኳ ከቶ ኼጽድቐካ ኣይኽእልን እዩ እንተ በሉኒ፡ ሐቂ መሲሉንስ፡ እንተ ዘይጸሌኹ ኽመውት እየ፡ ሞት ካብ ዘይተርፈኒ ኸኣ፡ ኣብቲ ዝፋን ጸጋ ኹይነ ደኣ ሙማት ይሕሸኒ፡ ኢለ ሐሲበ እየ። ኣብ መንጎ እዚ ድማ እቲ፧ «ብርግጽ፡ ከይ ዘንግዔ ኺመጽእ እዩ፡ እንተ ደንጒየ ኸኣ፡ ተጸበዮ፡» ዚብል ጥቕሲ ትዝ በለኒ እሞ፡ እግዚኣብሔር ኣብ ንወዱ ኽሳዕ ዚገልጸለይ ከየቋረጽኩ ጸሌኹ። (እንባ፡ ፪፡ ፫።)

ክርስትያን፧ ከመይ ገይሩ እሞ ተገልጸልካ፧

በዓል ተስፋ፧ ብዓይኒ ልበይ እምበር፡ በዚ ዓይኒ ስጋይስ ኣይርኤኽዎን። (ኤፌ፡ ፩፡ ፲፰፡ ፲፱።) በዚ ኸምዚ ድማ እየ ዝርኤኽዎ፧ ሐደ መዓልትስ ሐጢኣተይ ኣዝዩ ብዙሕን ርኹስን ምዃኑ ስለ እተራእየንስ፡ ከቢድ ሐዘን ጸቐጠኒ። ደጊምሲ ገሃነም እሳትን ደይንን እምበር፧ ካ ልእ ዝጽበዮ ነገር የብለይን፡ ኢለ ኽሐስብ ከሎኹ ግና፧ «ብጐይታና የሱስ ክርስቶስ እመን እሞ ኽትድሕን ኢ ኻ፧» እናበለ ብኡብኡ ጐይታና የሱስ ክርስቶስ ካብ ሰ ማይ ዚጥምተኒ ዝነበረ መሰለኒ። (ግብ፡ ፲፮፡ ፴፡ ፴፩።)

ኣነውን፧ ኣታ ጐይታና፡ ኣነስ ዓብዩ፡ ኤረ ኣዝየ ዓብዩ ሐጥእ እየ፡ እንተ በልክዎ ኸኣ፡ ንሱ፧ «ጸጋይ ይ ኣኽለካ፡» በለኒ። ኣነ መሊሰ፧ ጐይታየ፡ ምእማን እሞ ኽመይ እዩ፧ እንተ በልክዎ ድማ፧ ነቲ «ናባይ ዚመጽእ ኣይጠምን፧ ብኣይ ዚኣምን ከኣ ከቶ ኣይጸምእን እዩ፧» ዚብል ጥቕሲ ኣዘከረኒ። ድሕርዚ ብእኡ ምእማንን ናብ ኡ ምኻድን ሐደ ምዃኑ ተረዳእኩ። ማለት እቲ ብፍ

ጹም ልቡን ፍቕሩን ነቲ ብክርስቶስ እተዋህበ ምድሓን ደልዩ ናብኡ ዚኸይድ ዘበለ ሰብ፡ ንሱ ብሓቂ ብክርስቶስ ኣሚኑ እዩ። (፪ይ ቈረ፡ ፲፪፡ ፱። ዮሃ፡ ፯፤ ፴፯።) ድሕርዚ ንብዓት መጸኒ እሞ፤ ጐይታየ፡ ንኸምዚ ኸማይ ዝበለ ዓብዪ ሓጥእዶ እሞ ብሓቂ ንስኻ ትቕበሎን ተድሕኖን ኢኻ፤ እንተ በልክዎ ድማ፡ «ነቲ ናባይ ዚመጽእ ከቶ ንወጻኢ ኣይድርብዮን እየ፡» ኪብል ሰማዕክዎ። (ዮሃ፡ ፮፤ ፴፯።) መሊሰውን፤ ጐይታየ፡ እዛ እምነተይ ብሓቂ ናባኻ ምእንቲ ኽትምስረትሲ፡ እቲ ናባኻ ኣቢለ ኽቐርብ ከሎኹስ፡ ከመይ ዝበለ ሓሳብ ክሐስብ እዩ ዚግብኣኒ፤ ኢለ እንተ ሐተትክዎስ፤ «ክርስቶስ የሱስ ንሓጥኣን ኬድሕን እዩ ናብ ዓለም ዝመጸ፡» «ክርስቶስ ነቲ ዚኣምን ዘበለ ኹሉ መደምደምታ ሕጊ ንጽድቂ እዩ፡» ኢሉ መለሰለይ። «ንሱ ብሰሪ ሓጢኣትና በጃ ተዋህበ፡ ስለ ጽድቅናውን ተንስኤ፡» «እቲ ዜፍቅረና ዘሎ ኻብ ሓጢኣትና ብደሙ ሐጸበና፡» «ኵሉ ጊዜ ምእንትኦም ኪልምን ዚነብር ስለ ዝኾነስ፡ ኣብ መንጎ ኣምላኽን ሰብን ዘሎ ማእከላይ ንሱ እዩ፡» (፩ይ ጢሞ፡ ፩፤ ፲፭። ሮሜ፡ ፲፤ ፱። ም፡ ፬፤ ፳፭። ራእ፡ ፩፡ ፭። ፩ይ ጢሞ፡ ፪፤ ፭። እብ፡ ፯፤ ፳፭።) ስለዚ ኹሉ ድማ ኣነ ጽድቀይ ብቑስሉ፡ ካብ ሓጢኣተይ ምንጻሕውን ብደሙ ኽደሊ እየ፡ ኢለ መደብኩ። እቲ ንሕጊ ኣቦኡ ፈጺሙስ፡ ንነፍሱ ናብ ቅጽዓት ዘብጽሐ ክርስቶስ ከኣ ምእንቲ እቶም ነቲ ምድሓኑ ተቐቢሎምዎስ ንእኡ ዚውድስዎ ሰብ እዩ እምበር፡ ስለ ገዛእ ርእሱ ኣይኰነን ዝሞተ። ስለዚ ድማ ልበይ ብታሕጓስ ኣዒንተይውን ብንብዓት መልኤ። ፍቕረይ ድማ ንስም የሱስ ክርስቶስን ንህዝቡን ንመገዱን ካብ ልበይ ይፍልፍል ኣሎ።



ክርስትያን፤ በዚ ኸምዚ ብሓቂ ክርስቶስ ንነፍስኻ ተገሊጹላ። በል እስኪ፡ እዚ ምግላጽ እዝስ ኣብ መንፈስካ እንታይ ፍረ ኸም ዝገበረ፡ ፈላሊኻ ንገረኒ።

በዓል ተስፋ፤ ኵላ እዛ ዓለም እዚኣ ምስ ኵሉ ጽድቃ ትሕቲ ደይኒ ምዃና ኣርኣዩኒ። እግዚኣብሄር ኣብ፡ ቅኑዕ ፈራዲ ኽነሱስ፡ ነቶም ናብኡ ዚመጹ ዘበሉ ሓጥኣን ብጽድቁ ገይሩ ኼጽድቖም ከም ዚኽእል፡ ኣርእዩኒ። ስለቲ ርኹስ ናይ ቀደም ንብረተይውን ኣነ ኣዝየ ኸም ዝሐፍር ገይሩኒ። ነቲ ግርማ የሱስ ክርስቶስ ዘርኣየኒ ሐሳብ ቅድሚ ሕጂ ኣብ ልበይ ኣይተቐበልክዎን እሞ፡ በዚ ድንቍርናይ ኣዝየ ሐፈርኩ። ነዚ ቅዱስ ንብረት ኣነ ኸም ዘፍቅሮውን ገይሩኒ። ስም የሱስ ክርስቶስ ምእንቲ ኺኸብርን ኪምስገንንሲ፡ ኣነ ገለ ነገር ክገብር ከኣ ጻዓት ኣተንሲኡለይ። ስለዚ ድማ ኣነ ሽሕ ምሉእ ገንኢ ደም ኣብዚ ሰብነተይ እንተ ዚህልወኒ፡ ምእንቲ ስም ጐይታና የሱስ ክርስቶስ ኢለ ንኹሉ መፍሰስክዎ፡ ይመስለኒ።

ድሕርዚ ኸኣ በዓል ተስፋ ንድሕሪት ገጹ ግልጽ እንተ በለስ፡ ነቲ ቕድም ኣብ ድሕሪት ዝሐደግዎ ዳንደ እተባህለ ሰብኣይ ደድሕሪኦም ኪመጽእ እሞ በዓል ተስፋ ኣማዕድዩ ኺርእዮ ኸሎ፡ ብሕልመይ ርኤኹ። ሽዑውን ንክርስትያን፤ ርኤሞ እቲ ዘይጸረየ ዝራብዕ ክንደይ ነዊሕ ካባና ተረፉ፤ በሎ።

ክርስትያን ድማ፤ እወ እንሆ፡ ኣርእዮ ኣሎኹ፡ ምሳና ኺኾዐዝ ግዲ የብሉን፡ በሎ።

በዓል ተስፋ፤ ክሳዕ ኣብዚ ምሳና መጺኡ እንተ ዚኸውንዶ ግዳ ኣይምሐሾን ነይሩ፤

ክርስትያን፤ ሐቅኻ ኤርካ፡ ግናኸ ኽትርኢ ኢኻ፡ ንሱስ ክልእ እዩ ዚሐስብ ዘሎ።

በዓል ተስፋ፤ ንአይውን ከምኡ እዩ ዚመስለኒ ዘሎ። ዝኾነ ኾይኑ እስኪ፥ ክሳዕ ዜርከበናስ ዘገም ኢልና ንኺድ። ሽዑ ዳንደ አርከበም። ክርስትያን ከአ፤ አታ፥ እንኺድ። ሽዑ ዳንደ አርከበም። ክርስትያን ከአ፤ አታ፥ እንቃይ ኳንካ ድሕሪት ዝተረፍካ፥ በል ሕጂ ንዓናይ ንኺድ፥ በሎ።

ዳንደ ኸአ፤ አነ፥ ምስ ዘይሳማምዐኒ ሰብ ካብ ምጕዓዝ፥ ንበይነይ ክኸይድ እየ ዝፈቱ፥ በሎ።

ሽዑ ክርስትያን ንበዓል ተስፋ፤ ምሳና ኺኸይድ አይፈቱን እዩዶ፥ አይበልኩኺን፥ እስኪ በል፥ አብዚ ጽምዋ ስፍራስ ምስኡ እናተዛራረብና ደአ ንጕዐዝ፥ በሎ እሞ፥ ናብ ዳንደ ቕርብ ኢሉ፤ እሂ እሞ፥ ከመይ ትኸውን አሎኺ፥ ምስ አምላኽሲ ተዓሪቕክዶ፥ ኢሉ ሐተቶ።

ዳንደ ድማ፤ እቲ ናብቲ መገደይ ክጕዐዝ ከሎኹ፥ ጽቡቑ ዜሐጕስ ሐሳብ ይስምዐኒ ነይሩ፥ ስለዚ ምስኡ ኸም እተዓረቕኩ፥ ተስፋ አሎኒ፥ ኢሉ መለሰሉ።

ክርስትያን፤ እስኪ በል፥ ሐደራኻ ንገረና፥ ከመይ ዝበለ ጽቡቑ ነገር እዩ ዚስምዐካ ዝነበረ፥

ዳንደ፤ ንአምላኽን ንሰማይን እየ ዝሐስብ ዘሎኹ።

ክርስትያን፤ ነዝስ ሰይጣውንትን ዅኑናትን እኳ ይገብርዎ እዮም።

ዳንደ፤ አነስ እምበር ብሃረርታ እናደሌኽዎ እየ ዝሐስበ ዘሎኹ።

ክርስትያን፤ አብ መንግስተ ሰማይ ግዳ አይአትዉን እዮም እምበር፥ ከምዚ ናትካ ገይሮም ዚናፍቕዎስ መሊኦም እዮም። «ገለ ግዳ አይረክብን እዩ እምበር፥ ሃከይውን ሃረር ይብል እዩ።» (ምሳ፥ ፲፫፤ ፬።)

ዳንደ፤ አነስ እምበር ንእግዚአብሄርን ንሰማይን እና ሐሰብኩስ፥ ስሊኡ ኢለውን ንኹሉ ነገር ገዲፈዮ አሎኹ።



ክርስትያን፤ ከምቲ ንብዙሓት ዚመስሎም፥ ንኹሉ ምግዳፍ ቀሊል ነገር አይኮነን፥ ሽጋር እዩ። በል እስኪ፥ ስለ ፍቕሪ አምላኽን ፍቕሪ ሰማይን ኢልካ ንኹሉ ኸም ዝገደፍካዮስ፥ ከመይ ጌርካ ትፈልጥ፥ እዚ ነገርዚ ፍጹም ዜጣራጥር እዩ።

ዳንደ፤ ልበይ ይነግረኒ አሎ።

ክርስትያን፤ ሰሎሞን ጠቢብ ድማ፤ «ብልቡ ዚእመን ሰብሲ ደንቄሮ እዩ፤» ይብል አሎ። (ምሳ፥ ፳፰፤ ፳፮።)

ዳንደ፤ እዚ ስለ እቶም ቁናን ዝልበም እዩ አተባህለ፥ ልበይ ግና ቕኑዕ እዩ።

ክርስትያን፤ በል እስኪ፥ ልብኻ ቕኑዕ ምዃኑስ ከመይ ጌርካ ተረድአና፥

ዳንደ፤ ልበይ ብሰማያዊ ተስፋ የጸናንዐኒ አሎ።

ክርስትያን፤ ልቢ ሰብሲ ነቲ ኺቕበሎ ዘይግብኦ ነገርውን ተስፋ ይገብሮ እዩ እሞ፥ እቲ ዜጸናንዐካ ዘሎ ልቢ ብጥበራ ኺኸውን ይኽእል እዩ።

ዳንደ፤ አነስ ልበይን ንብረተይን ተሳማሚው እዩ ዘሎ እሞ፥ ተስፋይ አብ ጽኑዕ እዩ ተመስሪቱ ዘሎ።

ክርስትያን፤ ልብኻን ንብረትካን ከም እተሳማምዔ፥ መን ነጊሩኳ፥

ዳንደ፤ ልበይ ይነግረኒ አሎ።

ክርስትያን፤ ልብኻዶ ነጊሩኳ፥ እዝስ ከምቲ ንሐደ ሰብ፤ አታ፥ ፈገር ኢኻ፥ እንተ በልዎስ፥ አነ ኸም ዘይፈግር፥ እቲ ብጻየይ ይመስክረለይ፥ በለ፥ ዚብልዎ ምስላ እዩ። ከምኡኸ ብዛዕባ እዚ ነገርዚ እቲ ቓል አምላኽ እንተ ዘይመስኪሩስ፥ ምስክራት ዘበለ ኹሉ ኸንቱ እዩ።

ዳንደ፤ እሞኸ፥ እቲ ሰናይ ሐሳብሲ ኻብ ሰናይ ልቢ

ደይኰነን ዚወጽእ፡ እቲ ሰናይ ንብረትክ ምስ ሕጋጋት እምላኽዶ ኣይሰማማዕን እዩ ይመስለካ፧

ክርስትያን፤ እወ፡ እዚ ኹሉ ሐቂ እዩ። ሰናይ ሐሳብ ካብ ሰናይ ልቢ እዩ ዚወጽእ፥ ብቕንዕና ምምልላስውን ምስ ሕጊ ኣምላኽ ስምምዕ እዩ። ግናኸ ኽምዚ ኼንካ ምንባርን ከምኡ ኼይኑ እንነብር ኣሎኹ ምባልን በበይኑ እዩ።

ዳንደ፤ በል እባ፡ እቲ ሰናይ ሐሳብን እቲ ምስ ቃል ኣምላኽ ዚሰማማዕ ንብረትንሲ ኽመይ እዩ፧ እስኪ ንገረኒ ሐደራኻ።

ክርስትያን፤ ብዛዕባ ነፍስና ኼነ ብዛዕባ ኣምላኽ፡ ብዛዕባ ክርስቶስ ወይስ ብዛዕባ ኻልእ ነገር፥ በበይኑ ዝ ኼነ ሰናይ ሐሳብ ኣሎ።

ዳንደ፤ በል እስኪ፡ እቲ ብዛዕባ ርእስና እንሐስቦ ሰናይ ሐሳብሲ ኽመይ ዝበለ እዩ፧

ክርስትያን፤ እቲ ምስ ቃል ኣምላኽ ዚሰማማዕ ዘበለ እዩ።

ዳንደ፤ ከመይ እንተኼነ እዩ ሐሳብና ምስ ቃል ኣምላኽ ዚሰማማዕ፧

ክርስትያን፤ ነቲ ቓል ኣምላኽ ዚነግረና ዘበለ ፍርድስ ኣብ ነፍስና እንተ ኣውዐልናዮ። ኣስተውዕል፥ ቃል ኣምላኽ ነቶም በዚ ኽምዚ ዚነብሩ ሰባት፤ «ሐደኳ ጻድቕ የልቦን፥» መሊሱውን፤ «ናይ ልቢ ሰብ ሐሳብን ትምኒትን ኵሉ ጊዜ ፍጹም እኩይ እዩ፥» መሊሱውን፤ «ሐሳብ ልቢ ሰብ ካብ ንእስነቱ ጀሚሩ እኩይ እዩ፥» ይብሎም ኣሎ። (ሮሜ ፫፤ ፲። ዘፍ፥ ፮፤ ፭፤ ም፡ ፰፤ ፳፩።) እምበኣርስከ ንሕና ብዛዕባ ነፍስና ኽምኡ እንተ ሐሰብና፡



ምስ ቃል ኣምላኽ ዚሰማማዕ ስለ ዝኼነስ፥ እቲ ሐሳብና ሰናይ እዩ።

ዳንደ፤ ልበይዶ እሞ ኽሳዕ ክንድዚ እኩይ ኰይኑ እዩ፧ ኣይመስለንን።

ክርስትያን፤ እምበኣርስከ ኣብ ምሉእ ዕድሜኻስ ንነፍስኻ ዚኼና ሰናይ ሐሳብ ከቶ ኣይሐሰብካን። በል እስኪ ንዛረብ ደኣ። ቃል ኣምላኽ ከምቲ ንልብና ዚፈርዶ ኽምኡውን ንንብረትና ይፈርዶ እዩ። ሐሳብ ልብናን ንብረትናን ከምቲ ቓል ኣምላኽ ንኽልቲኡ ዚፈርዶ ኼይኑ እንተ ተሳማምዔ፡ ምስቲ ቓል ስለ እተሳማምዔስ፥ ክልቲኡ ሰናይ እዩ።

ዳንደ፤ እስኪ፥ ሐሳብካ ኣጸቢቕካ ግለጸለይ።

ክርስትያን፤ ቃል ኣምላኽ፤ «መገዲ ሰብሲ ቔናንን ጎባጥን እዩ እምበር፥ ኣይቅኑዕን እዩ፡» ይብል። መሊሱ ድማ፤ «ሰባት ብባህሪኦም ኣብታ ቕንዕቲ መገዲ ኣይማላለሱን ኣይፈለጥዋንውን እዮም፡» ይብል። (መዝ፥ ፻፳፭፤ ፭። ምሳ፥ ፪፤ ፲፭። ሮሜ ፫፤ ፲፱።) እምበኣርስከ ሐደ ሰብ ብዛእ ንብረቱ ብርቀትን ብትሕትናን ከምዚ እንተ ሐሰበ፡ እቲ ሐሳቡ ምስቲ ፍርዲ ቓል ኣምላኽ ስምምዕ ስለ ዝኼነስ፡ ብዛዕባ ንብረቱ ሰናይ እዩ ዚሐስብ።

ዳንደ፤ እቲ ብዛዕባ ኣምላኽ እንሐስቦ ሰናይ ሐሳብከ ኽመይ ዝበለ እዩ፧

ክርስትያን፤ ከምዚ እዩ፤ ከምቲ ብዛዕባ ነፍስና ዝበልክዎ፥ ብዛዕባ ባህርይ ኣምላኽን ጠባዩን ክንሐስብ ከሎና ስ፡ እቲ ሐሳብና ከምቲ እቲ ቓል ብዛዕባ ኣምላኽ ዚዛረቦ እንተ ተሳማምዔ፥ ሽዑ እቲ ንሕና ብዛዕባኡ እንሐስቦ ሐሳብ ሰናይ እዩ ዚኸውን። ሕጂ ግዳ ብዛዕባኡ ኣንዊሑ ኽዛረበካ ኣይኼነለይን እዩ እምበር፥ ብዛዕባኡ፡ ማለት

ብዛዕባቲ አምላኽ ንኣና ዚሐስቦ እንተ ተዛራረብና እሞ፥ ካብቲ ንገዛእ ነፍስና ባዕላትና እንፈልጣ አብሊጹ ኽም ዚፈልጠና እንተ አመንና፥ እቲ ቕኑዕ ሐሳብ አምላኽ አሎና። ነቲ ንሕና ዘይንርእዮ ሐጢአትናውን ንሱ ይርእዮ እዩ። ንኣና ኽይመሰለና፥ ነቲ አውራ ሐሳብና ንሱ ይፈልጦ፥ ነቲ ውሽጢ ልብናውን ብግልጺ ይርእዮ እዩ። እም በአርስከ፥ አብ ቅድሚ አምላኽሲ ሡሉ ጽድቅና ርኹስ እዩ እሞ፥ በቲ ሰናይ ንብረትና እንተ ተአመንና፥ አብ ቅድሚኡ ኽንቀውም ከቶ አይኹነልናን እዩ።

ዳንደ፤ ክሳዕ ክንድዚዶ ዳንደ ቼጺርካኒ ኢኻ፥ ብሐቂዶ አምላኽ ካባይ አብሊጹ አይርእን እዩ፥ ወይስ በቲ ዝበለጸ ሰናይ ግብረይ ተአሚነስ አብ ቅድሚኡ ኽቕርብ ይከአለኒ እዩ፥ ኢለ ዝሐስብ ይመስለካ አሎ፧

ክርስትያን፤ በል፥ ብዛዕባዚ ደኣ እንታይ ትሐስብ አሎኺ፧

ዳንደ፤ ኣነስ ብሐጺሩ፥ ምእንቲ ኽጸድቕሲ ብየሱስ ክርስቶስ ክአምን ከም ዚግብአኒ፥ እየ ዝሐስብ ዘሎኹ።

ክርስትያን፤ እንታይ ዘረባኡ እዩ እዚ። ነቲ ዜድልየካ እኳ ዘይፈለጥካዮስ፥ ብክርስቶስ ክትአምን ከም ዚግብአካ ኽትፈልጥ፤ ንስኻ ነቲ ዝወረስካዮ ሐጢአት ኰነ ነቲ እናፈለጥካ እትገብሮ ዘሎኺ ኹነ፥ አይተስተውዕሎን ኢኻ ዘሎኻ። ንስኻ ኽምቶም አብ ቅድሚ አምላኽ ጻድቃን ኰይኖም ምእንቲ ኺርከቡስ፥ እቲ ጽድቂ ክርስቶስ ከም ዜድልዮም ዘይፈልጡ ሰባት ምዃንካ፥ እዚ ብዛዕባ ነፍስኻን ስራሕካን እትሐስቦ ዘሎኺ ሐሳብ ይምስክረልካ አሎ። ከመይ ጌርካ ደኣ ኢኻ፤ ብክርስቶስ እአምን እየ፥ እትብል ዘሎኺ፧



ዳንደ፤ ዝኾነ እንተ ኾነ፥ ኣነስ እትአክል እምነት አላትኒ።

ክርስትያን፤ ከመይ ጌርካ ኢኻ እሞ እትአምን ዘሎኻ፧

ዳንደ፤ ኣነስ ክርስቶስ ስለ ሐጥኣን ኢሉ ኽም ዝሞተን ኣነውን ንሕጊ አምላኽ ሳላ እተአዘዝክዎስ፥ ካብ መርገም ድሒነ፥ አብ ቅድሚ አምላኽሲ ጽድቂ ኽም ዝረክብን፥ እአምን አሎኹ። ብኻልእ መገዲ እንተ ተዛረብኩ ድማ፥ ክርስቶስ ብገዛእ ጻማኡ ነቲ ግብሪ እምነተይ አብ ቅድሚ አምላኽ ቅቡል ከም ዚኸውን ይገብሮ እዩ። ኣነ ኸኣ ኽጸድቕ እየ።

ክርስትያን፤ ብዛዕባ እዛ ሕጂ እተአመንካያ እምነትሲ ምላሽ ኣነ ኽህበካ ፍቐደለይ፧

፩ይ፤ እዛ ናትካ እምነት አብ ቃል አምላኽ አይትርከብን እያ እሞ፥ እምነትካ መሰረት ዜብላ እያ።

፪ይ፤ ነቲ ብክርስቶስ ዚርከብ ጽድቅስ ብግብረይ ክረኽቦ እየ ብምባልካ፥ ንሐንቲ ዘይትጠቅም ሐሳዊት እምነት ኢኻ እትአምን ዘሎኻ።

፫ይ፤ እዛ እምነትኩ፥ ብግብርኻ እምበር፥ ብክርስቶስ ከም ዘይትጸድቕ እያ እተአምነካ ዘላ። ስለዚ እምነትካ ሐሳዊት እያ።

፬ይ፤ እምበአርስከ፥ እዛ እምነት እዚኣ በቲ ናይ ኵሉ ዚኸእል አምላኽ መዓልቲ አብ ትሕቲ ቍጥዓ ምእንቲ ኽተውድቐካ ኢላስ ተቃልለካ አላ። ከመይ እንተ በልካ ድማ፥ እታ ናብ ጽድቂ እተብጽሕ ሐቀኛ እምነት፥ ብሕጊ ገይራ ንነፍሲ ነቲ ጥፍአታ ተፍልጣ፥ ናብ ጽድቂ ክርስቶስ ጥራይ ክትጽጋዕውን ትሕብራ እያ። ስለዚ ኸኣ፥ እታ ነፍሲ ነዚ ጽድቂ እዚ ተጓናጺፉስ ብዘይ ገለ

እንታ ኣብ ቅድሚ ኣምላኽ እንተ ቒመት እያ ቕብልቲ ዀትከውን ካብ ዅነኔውን ሐራ ኽትወጽእ እትኽእል።

ዳንደ፣ እሞኸ፡ ንሕና ገለ ሰናይ ግብሪ ኽይገበርና ኽሎናስ፡ በቲ ክርስቶስ ዝገበሮ እንተ ኣመንና ጥራይ ይኣኽለና እዩ፡ ማለትካ ዲኻ፡ ከምዚ ዝበለት መታለሊት እምነትሲ ንዅሉ ልጓም ሸውሃትና ምሰባበረቶ እሞ፡ ከከም ፍቓድ ስጋና ንምኻድ ምሐገዘትና ነይራ። ብጽድቂ ክርስቶስ ጥራይ ከም እንድሕን እንተ ኾይና እምነትናስ፡ ከከም ፍቓድ ስጋና እንተ ነበርናውን፡ ግዲ የልበን።

ክርስትያን፣ ከምቲ ስምካ ፍጹም ዳንደ ምዃንካ በዚ ምላሽካ ሕጂ ተገልጸ። ንስኻ ነታ እተጽድቕ ጽድቂ ኣይተስተውዐላን ኢኻ። ከምኡውን እታ ነፍስኻ ኽመይ ገይራ ኻብቲ ብርቱዕ ቍጥዓ ኣምላኽ ብእምነት ከም እትድሕን፡ ኣይትፈልጥን ኢኻ። እታ ብጽድቂ ክርስቶስ እተድሕን እምነት ኣብ ልቢ ሰብ ምስ ሰፈረት፡ ከመይ ዝበለ ፍረ ኸም እትፈሪውን፡ ከቶ ኣይተስተውዐልን ኢኻ። እዚ ፍረዚ ድማ ንልቢ ሰብ ብክርስቶስ ገይሩ ናብ ኣምላኽ ምቕራብ፡ ንስም ኣምላኽ፡ ንቓሉ፡ ንመገዱ፡ ንህዝቡ ምፍቃር እዩ እምበር፡ ከምቲ ንስኻ ብድን ቍርና እትሐስቦ ዘሎኻ ኣይምሰልካ።

በዓል ተስፋ፣ እስኪ፡ ክርስቶስ ካብ ሰማይ ተገሊጹሉ ዚፈልጥ እንተ ኾነ፡ ሕተቶ።

ዳንደ፣ እዚ ብዛዕባ ምግላጽ እትዛረቦ ዘሎኹስ እንታይ ነገሩ እዩ፡ እዚ ንስኻ ኾነ እቶም ንኣኻ ዚመስሉ ኾነ፡ ብዛዕባዚ ነገርዚ እትዛረብዎ ዘሎኹም፡ ርእሰኻትኩም እናዘረኩም ኢኹም እትብልዎ፡ ይመስለኒ።

በዓል ተስፋ፣ እንታይ፡ እግዚአብሄር ኣብ እንተ ዘይገሊጹሉስ፡ ዝኾነ ይኹን ስጋ ዝለበሰ ሰብ ነቲ ንምድ



ሐት ዚኾኖ ኺፈልጦ ኸም ዘይኾነሉዶ፡ ኣይትፈልጥን ኢኻ፧

ዳንደ፣ እዚኣስ እምነትካ ደኣ እምበር፡ ኣይናተይን እያ። ዝኾነ እንተ ኾነ ኸኣ፡ ምንም እኳ ኽምታናታትኩም ርእሲ እተዝውር እንተ ዘይኰነት፡ እምነተይ ካብ እምነትኩም ከም ዘይትሐምቕ፡ ርግጽ እዩ።

ክርስትያን ከኣ፣ በል እስኪ፡ ኣነ ኸኣ ሐንቲ ቓል ክውስኽ ፍቐደለይ። ፍለጥ፡ በዚ ነገርዚ ኣቃሊልካ ምዝራብ ኣይግብኣካን እዩ። ስለዚ ኣነውን ከምቲ እዚ ፍቁር ሐወይ ዝበሎ፣ እግዚኣብሄር ኣብ እንተ ዘይገሊጹሉስ፡ ሐደ ሰብኳ ንየሱስ ክርስቶስ ኪፈልጦ ዚኽእል የልበን፡ ኢለ ብትብዓት ክዛረብ እኽእል እየ። ነፍሲ ሰብ ድማ ብእምነት ጥራይ እያ ንክርስቶስ ክትቅበሎ እትኽእል። እዛ እምነት እዚኣ ናይ ሐቂ እንተ ኾይናስ፡ ንሳ ርግጽ ስራሕ ኣምላኽ እያ። (ማቴ፡ ፲፩፡ ፳፯። ፩ይ ቈረ፡ ፲፪፡ ፫። ኤፌ፡ ፩፡ ፲፫፡ ፲፱፡) እምበኣርስከ ብዛዕባቲ ግብሪ እምነት ንስኻ ገለ ምስትውዓል ከም ዜብልካ፡ ሕጂ ፈለጥኩኺ። ስለዚ ድማ፡ ኣታ መስኪናይ ዳንደ፡ ንቓሕ፡ ጊዜ ኸሎኳ፡ ጒድለትካ ተኣሚንካ፡ ናብ መድሐኒና የሱስ ሀደም እሞ፡ ሽው ብጽድቁ ኻብ ዅነኔ ኽትድሕን ኢኻ፧ ኢሉ መዐዶ።

ዳንደ ድማ፣ በሉ፡ ንስኻትኩምሲ እምብዛ ትሽኰሉ ኣሎኹም፡ ማዕሬኹም ክኸይድ ኣይኽእልን እየ እሞ፡ ሕለፉ፡ ኣነስ ቀስ ኢለ እየ ዝኸይድ፡ በሎም።

ሽው ንሳቶም ከምዚ በሉ፣

ዳንደየ፡ ከመይ ሰናይ ምኽሪ ዝኣቤኻ፡
ካብ ፍልጠትዶ ዕሸነት ሐሪኻ፧

ብርሃንን ጸጋን ኪህበካ ጐይታኻ፣
እንታይ ማለት ትዐጽዎ ልብኻ፧
ሕስብ፣ ተመለስ፣ ንፋዕ፣ ከይዐረበ ምድሪ፣
ተንስእ፣ ተዐጠቕ፣ ተቐበሎ ናይ ጠቢባን ምኽሪ።
እታ ዳንደ፡ ጽን በል ጊዜ ኸይሐልፈካ፡
ተአዘዞ ሕጂ ንፈቃር አምላኽካ።

ድሕርዚ ክርስትያን ንብጻዩ፤ እታ ዓርከይ በዓል ተስፋ፣ በይንና ኽንጕዐዝ ዕድልና ምዃኑ እርኢ አሎኹ እሞ፡ ንዓናይ ንኺድ፡ በሎ።

ሽው ክርስትያንን በዓል ተስፋን እናቐልጠፉ ኺኸዱ፤ ዳንደ ግና ገፊፍ እናበለ ድሕሪኦም ኪስዕብ፣ ብሕል መይ ርኤኹ። ክርስትያን ከኣ ንዓርኩ፤ ነዚ መስኪናይ ሰብአይዚ መወዳእታኡ ኺኸፍእ እዩ፡ ስለዚ አዝዩ የ ደንግጸኒ አሎ፣ በሎ።

በዓል ተስፋ፤ ካብቶም ንጽዮን ዚጕዐዙ ኸይተረፈኳ ኽምዚ ሰብአይዚ ዝበሉ አብ ዓድና ሐያሎ ሰባት ካብ ዚርከቡስ፣ አብ ዓዱ ደኣ ኽንደይ ብዙሓት ይህልዉ ይኾኑ፧

ክርስትያን ከኣ፤ ቃል አምላኽውን፤ «ምእንቲ ኸይ ርእዩስ፡ ነዒንታቶም አዕወሮ፣» ይብል እዩ። በል እስኪ፡ በይንና ኻብ ኰንናስ ንገረኒ፣ ብዛዕባ ኽምዚአቶም ዝበሉ ሰባትሲ እንታይ ትሐስብ፡ እናሐንሳእ ሕሊናኦም ስለ ሐ ጢአቶም ምስ ዚዘልፎም፣ እቲ ዘለውዎ ንብረት መወዳእ ታኡ ዜፍርህ ምዃኑ ዶኾን ይሐስቡ ይኾኑ፣ እንታይ ይመስለካ፡ ኢሉ ሐተቶ።

በዓል ተስፋ ኸኣ፤ ንስኻ ትዐቢ እሞ፣ ምላሽ እዝስ ባዕልኻ ደኣ ንገረኒ፣ በሎ።



ክርስትያን፤ ንኣይ ከም ዚመስለንስከ፣ እናሐንሳእሲ ኽምኡ ኰይኑ ኽም ዚስምዖም፡ ርግጽ እዩ፣ ግናኸ ብፍጥረቶም ደናቍርቲ ስለ ዝኾኑስ፣ እዚ ምስማዕ እዚ ንጥቕሞም ኢሉ ኽም እተላእከ፣ አየስተውዕልዎን እዮም እሞ፣ እቲ ሐሳብ ርእሶም ዚአኽሎም እናመሰሎም፡ ነቲ ድምጺ ሕሊናኦም ብሐይሊ ኺጸቕጥዎ እዮም ዚጋደሉ።

በዓል ተስፋ፤ ንኣይ ከም ዚመስለኒውን፡ ከምዚ ንስኻ እትብሎ ዘሎኻ፡ እቲ ፍርሂ ንሰብ አጸቢቑ ይጠቕሞ እዩ፣ ምናዳኳ ምናኔ ኺጅምር ከሎ፡ ንሐሳቡ ብቕንዕና የዳልዎ እዩ።

ክርስትያን፤ ሐቀኛ ፍርሃት እንተ ኾይኑስ፣ እወ ብዘይ ውልውል ከምኡ እዩ። እቲ ጽሑፍውን፤ «መጀመርያ ጥበብሲ ፍርሃተ እግዚአብሄር እዩ፣» ይብል አሎ። (እዮ፡ ፳፰፤ ፳፰። መዝ፡ ፻፲፩፤ ፲። ምሳ፡ ፩፤ ፯፡ ም፡ ፱፤ ፲።)

በዓል ተስፋ፤ ንስኻኸ እሞ እዚ ፍርሃት እዚ እንታይ ምዃኑ ኽመይ ጌርካ ኢኻ እትነግረኒ፧

ክርስትያን፤ እቲ ቕኑዕን ሐቀኛን ፍርሃተ እግዚአብሄር ብሰለስተ ነገር እዩ ዚልለ፤

፩ይ፤ በቲ መጀመርያኡ። ሰብ እቲ ሐጢአቱ እንተ ተፈለጠ እሞ እንተ ጕሀየ እዩ እቲ ቕኑዕ ፍርሃተ እግዚአብሄር አብኡ ዚትንስእ።

፪ይ፤ ምእንቲ ኽትድሕንሲ፡ ንነፍሲ ናብ ክርስቶስ አቢሉ እዩ ዚድርኽ።

፫ይ፤ ንአምላኽን ቃሉን ንመገዱን ከተኽብር ከኣ፣ ንነፍሲ ፍቓድ የላዕለላ እዩ። ካብዚ ነገርዚ ንየማነ ጸጋም አቢላ ፈንተት ምእንቲ ኸይትብልውን፡ ንነፍሲ የጠንቅቓ እዩ። ከምኡውን ንአምላኽ ካብ ምውራድን፣ ነቲ ሰላሙ ኽም ዚጠፍእ ካብ ምግባርን፣ ነቲ ቅዱስ መንፈስ ካብ

ምሕዛንን፡ ነቶም ጸላእቲ ገለ ምኽንያት ዕንቅፋት ካብ ምሃብን ይሕልዋ እዩ።

በዓል ተስፋ፣ ሐቂ ተዛሪብካ። በልካ፣ ነቲ አስማተኛ ቦታስ ሐሊፍናዮ ዲና፣

ክርስትያን፣ ድሮዶ በዚ ዘረባና ደኺምካ፡

በዓል ተስፋ፣ ነዚ ዘሎናዮ ስፍራ ምእንቲ ኽፈልጠ ደልየ እየ እምበር፣ አይደኸምኩን።

ክርስትያን፣ ክልተ ምዕራፍ ዚኸውን መገዲ ተሪፉና አሎ። ዝኾነ ኾይኑ፣ ናብቲ ቑም ነገር ዘረባና ደአ ንመለስ። እቶም ደናቖርቲ ነቲ ኸምዚ ዝበለ ፍርሃት ዜተንስእ ሕሊናዊ ተግሳጽ ንምድሓኖም ምኽኑ ዘየስተውዕልዎ ኾይኖምሲ፣ ንኸምዚ ዝበለ ተግሳጽ ኪጸቕጥዎ እዮም ዚጋደሉ።

በዓል ተስፋ፣ ከመይ ገይሮም ደአ እዮም ኪጸቕጥዎ ዚጋደሉ፣

ክርስትያን፣ ፩፣ እቲ ኸምዚ ዝበለ ፍርሃት ካብ አምላኽ ዝመጸ ኽነሱስ፣ ግብሪ ሰይጣን እዩ ዚመስሎም እሞ፥ ናብ ጥፍኣት ዜብጽሖም እናመሰሎም፣ አጽኒዖም እዮም ዚጻረርዎ።

፪ይ፣ ገለ እምነት ዜብሎም ክነሶምሲ — መሳኪን እዮም — እዚ ኸምዚ ዝበለ ፍርሃት ንእምነትና ኼጥፍአልና እዩ፣ ዚብል ሐሳብ ይአትዎም እሞ፥ ንልቦም መሊሶም የትርርዎ።

፫ይ፣ ንሕና ኽንፈርህ አይግብአናን እዩ፣ እናበሉ ብሐይሊ ርእሶም ይምክሑ እሞ፥ ነቲ ናይ ሕሊና ወቐሳ መመሊሶም ይንዕቅዎ።

፬ይ፣ እዚ ኸምዚ ዝበለ ሐቀኛ ፍርሃትሲ ነቲ ጽድቂ



ርእሶም ከቢታቶም ከም ዜርሕቕ ዚፈልጡ ስለ ዝኾኑ ድማ እዮም፣ ብኹሉ ሐይሎም ዚጻረርዎ።

በዓል ተስፋ፣ እቲ ቐደም ንገዛእ ነፍሰይ አጸቢቐ ኽይፈለጥኩ ኸሎኹስ፣ አነውን ከማታቶም ነይረ እየ እሞ፣ እዚ ነገርዚ ሐቂ ምዃኑ አጸቢቐ እርድኦ እየ።

ክርስትያን፣ ጽቡቕ። በል፣ ሕጂስ ብዛዕባ ዳንደ ምዝርራብ ይትረፈና እሞ፥ አብ ቑም ነገርና ንእቶ።

በዓል ተስፋ፣ በል፥ ሕጂውን ንስኻ ደአ ጀምር እምበር፣ እሺ፥ ደስ ይብለኒ እዩ።

ሽዑ ክርስትያን፣ በልከ፣ ንሐደ ቕድሚ ዓሰርተ ዓመት አብ ዓድኻ ዚነብር ዝነበረ፣ ብአምልኮ ውሩይ ዝኾነ፣ ከም ጊዜኡ ዝስሙ ሰብአይሲ ትፈልጦዶ ኔርካ፣ ኢሉ ሐተቶ።

በዓል ተስፋ ኸአ፣ ትፈልጦዶ ኔርካ፣ አብታ ኻብ ዓዲ ቕንዕናስ ክልተ ምዕራፍ ዝምርሓቓ እሞ ብዘይ ጸጋ እትበሀል ከተማ እዩ ዚነብር ዝነበረ። ተመላሳይ ዝስሙ ጐረቤትውን ነይርዎ። ስለዚ እወ፥ አጸቢቐ እፈልጦ እየ፣ ኢሉ መለሰሉ።

ክርስትያን፣ እወ፣ ክልቲአቶም አብ ሐደ ዶምበ እዮም ዝነበሩ። እዚ ተመላሳይ እተበሀለ ሰብአይ፥ ሐደ ጊዜ ንልቡ መንፈስ አምላኽ ተንከይዎስ፥ ሐጢአቱን ዋጋ ሐጢአቱን ተፈሊጥዎ ነይሩ፣ ይመስለኒ።

በዓል ተስፋ፣ እወ፣ ሐቅኻ ኢኻ፥ ቤተይን ቤቱን ሰለስተ ምዕራፍ ዚአክል እዩ ዚረሓሓቕ እሞ፥ ሐያሎ ጊዜ እናንብዔ በጺሑኒ፥ አዝዩውን የደንግጸኒ ነይሩ። አነ ኸአ ብዛዕባኡ ተስፋ አይቈረጽኩን ነይረ። ግናኸ እቶም፣ «ጐይታይ፥ ጐይታይ፣ ዚብሉ ዅላቶም፥ አብ መንግስተ ሰማያት ከም ዘይአትዉ፥» አብዚ ይርኤ አሎ።

ክርስትያን፤ በዚ ንሕና ዘሎናዮ መገዲ አቢሉ ኺጐ
ዐዝ ሐሳብ ከም ዝነበሮኳ፥ ሐደ መዓልቲ ነጊሩኒ ነይሩ።
ጸኒሑ ግና ምስ ሐደ ነፍስኻ ንሐፍ ዝስሙ ሰብአይ አብ
ኡ ተፋለጠ እሞ፥ ሐሳቡ ለዊጡ ኸም ጓና ኾነኒ።

በዓል ተስፋ፤ በል እስኪ፡ ብዛዕባኡ ዘረባ ኻብ አል
ዐልናስ፥ ንሱን እቶም ከምኡ ዝበሉ ሰባትንሲ ስለ ምን
ታይ ቀልጢፎም አብ ዓለም ከም ዚምለሱ፥ ንመርምር።

ክርስትያን፤ በል፡ ንስኻ ደአ ጀምር እምበር፥ ሕራይ
ይጠቕመና እዩ።

በዓል ተስፋ፤ ንአይ ከም ዚመስለንስከ፥ ነዚ ዚኸ
ውን አርባዕተ ምኽንያት አሎ፤

፩ይ፤ እቶም ከምዚአቶም ዝበሉ ሰባት፥ ምንም እኳ
ሕሊናኦም እንተ ተባራበረ፡ ልቦም አይሕደስን እዩ። ስለዚ
ድማ እቲ ቕድም ንሐጢአት ዜፍልጦም ዝነበረ ዝሒ
ሉስ፡ እቲ አመንቲ ንምኻን ዜናቓቕሖም ዝነበረ የቋርጽ
እሞ፥ ቀልጢፎም እዮም ናብቲ ናይ ቀደም ንብረቶም
ዚምለሱ። ከልቢ ዘይሰማምዖ ምግቢ ምስ ዚበልዕ እሞ፡
እቲ ዝበልዖ አብ ከብዱ ዕግርግር ምስ ዚብሎ፥ ነቲ ቕ
ድም ዝበልዖ ይተፍኦ እዩ። ዕግርግር እናበለ ሀድኣት ስ
ለ ዝኸልኦ ድማ እዩ ዚተፍኦ እምበር፥ —ከልቢ ያኣ ፍ
ቓድ እንተ አልይዎስ — ብፍቓዱ አይኮነን ዚተፍኦ።
እቲ አብ ከብዱ ዕግርግር ዚብሎ ዝነበረ ምስ ሀድአሉ፡
እቲ ኽቢድዎ ዝነበረውን ምስ ቀለለሉ ግና፥ ነቲ ዘምለሶ
ተመሊሱ እዩ ዚልሕሶ። ንሳቶምውን ከምኡ እዮም። እም
በአርስከ እቲ፤ «ከልቢ ናብ ትፋኡ ተመልሰ፥» ዚብል
ቃል ጽሑፍ ተፈጸመ። (፪ይ ጴጥ፥ ፪፤ ፳፪።) ኣነ ድማ፤
እቶም ከምዚአቶም ዝበሉ ሰባት፥ ንገሃነም እሳትን ስቓ
ዩን ፈሪሆምሲ፡ ብታህዋኽ ናብ መንግስተ ሰማይ ኪአት



ዉ እዮም ሃረር ዚብሉ። እቲ ዜፍርሆም ዝነበረ ገሃነም
እሳትን ኵነኔን ዚሐስብዎ ዝነበሩ ዜፍርህ ሐሳብን ምስ
ዚዝሕል ግና፥ እቲ ስለ ሰማይን ስለ ምድሓንን ዝነበ
ሮም ናፍቖት ድማ ይዝሕል እሞ፥ ናብቲ ናይ ቀደም
ንብረቶም እዮም ዚምለሱ፡ እብል አሎኹ።

እቲ ኻልኣይ ምኽንያት ድማ እዚ እዩ፤ እቲ ሕ
ማቕ ባርነት ፍርሃት እዩ ዚገዝኦም እሞ፡ ሕጂ ብዛዕባ
እቲ ንሰብ ዜፍርሆ ኽዛረብ እየ። «ንሰብ፥ ፍርሂ ናብ
መፈንጠራ የውድቕ እዩ።» (ምሳ፡ ፳፱፤ ፳፭።) እቲ ናይ
ገሃነም እሳት ነበልባል ሐዊ አብ አእዛኖም ቀሪቡ ሃል
ሃል ኪብል ከሎስ፡ ንመንግስተ ሰማይ ሃረር ዚብልዎ እ
ዮም ዚመስሉ፥ እቲ ዜፍርህን ዜሰምብድን ደሃይ ዝግ
ኪብለሎም ከሎ ግና፥ ነቲ ዘይንፈልጦ ኽንረክብ ክንብል፡
ነቲ ሒዝናዮ ዘሎና ኽይንጥፍኦ እሞ አብ መከራ ኸይ
ንወድቕሲ፡ ንጠንቀቕ ደአ፥ ኢሎም እዮም ከም ብሐድሽ
ናብ ዓለሞም ዚምለሱ።

፫ይ፤ እዚ ሃይማኖት ኵሉ ጊዜ ጸርፊ እዩ ሳዕቤኑ
ኢሎም፡ ብምሕሳብ ከኣ ዕንቅፋት ይኾኖም እዩ። ንሳቶም
ኵሩዓትን ዕቡያትን እዮም። ንሃይማኖት ከም ንእሽቶን
ንውቑን ነገር ገይሮም እዮም ዚርእይዎ። ስለዚ ድማ ነ
ቲ ብዛዕባ ገሃነምን ብዛዕባቲ ኺመጽእ ዘለዎ ቍጥዓን ዝነ
በሮም ፍርሂ ምስ ዚርስዕዎ፥ ከም ብሐድሽ እዮም ናብቲ
ናይ ቀደም ንብረቶም ዚምለሱ።

፬ይ፤ ንሳቶም ሐጢአቶም ተፈሊጥዎምሲ ብዛዕባቲ
ዚመጽእ ፍርዲ ኺሐስቡ አይደልዩን፡ ናብ ድንገት ከይ
ወድቁውን አቓዲሞም ኪርእዩ አይፈትዉን እዮም። እቲ
ኸይወደቑ ኽለዉ ተጠንቂቖም እንተ ዚጥምቱ ግና፥ እዚ
ምጥማትዚ ምናልባሽ ናብቲ እቶም ጻድቃን ዚሀድሙሉን

ዚጽግዑሉን አቢሉ ምደረኽም ነይሩ። ንሳቶም ግና፡ ከም ቲ ሕጂ ዝበልክዎ፥ ብዛዕባ ዕዳን ብዛዕባቲ ዚመጽእ ፍር ድን ምሕሳብ ቅጭ ይብሎም እሞ፡ እናፈለጡ ንልቦም የትርርዎ፥ እናወሰኹ ንልቦም ብዜትርሩሉ መገዲ ይ ማላለሱ።

ክርስትያን፣ ነቲ ቑም ነገር ቀሪብካዮ። እወ፣ ብሓቂ እዚ ኹሉ እቲ ሓሳቦምን ፍቓዶምን ስለ ዘይተሓደሰ እዩ። ስለዚውን ከምቲ አብ ቅድሚ ፈራዲ ደው ዚብል ገበነኛ ኺኾኑ እዮም። እቲ ገበነኛ አብ ቅድሚ ፈራዲ ደው ምስ በለ፥ ይፈርህን ይንቅጥቀጥን፣ ብልቡ እተጣዕሰ ውን ይመስል እዩ። ግናኸ ኽይሕነቕ ስለ ዝፈርሄ እዩ እምበር፥ አዋጅ ንጉስ ስለ ዘፍረሰ ተጣዒሱስ አይኰነን። እዚ ኸአ ፍሉጥ ነገር እዩ፥ ከመይ እንተ በልካ፡ ንሽዑ እኳ ናጻ እንተ ወጸ፡ ከም ቀደሙ ሌባን ወምበዴን እዩ ዚኸውን። መንፈሱ ወይስ ልቡ እንተ ዚሕደስ ግና፡ ሐ ድሽ ሰብ ምኾነ ነይሩ።

በዓል ተስፋ፣ አነ ነቲ ምኽንያት ንድሕሪት ምምላ ሶም ነጊረካ፣ ንስኻውን ከመይ ገይሮም ከም ዚምለሱ ንገረኒ።

ክርስትያን፣ ሕራይ፡ ተሐጒሰ።

፩ይ፣ ንሳቶም ነቲ ብዛዕባ አምላኽን ብዛዕባ ሞትን ብዛዕባ እቲ ዚመጽእ ፍርድን ዚመጾም ሐሳብ ይጻረርዎ እዮም።

፪ይ፣ ነቲ ኸም እኒ ቤትካ ዐጺኻ ምጽላይ፥ ካብ ፍት ወት ዓለም ምዕላው፣ ምንቓሕ፣ ብሐጢአትካ ምሕዛን፣ ከም ኡ ዝበለ ኻልእውን መዘም ክነሱስ፥ በብቕሩብ እዮም ሻላ ዚብልዎ።



፫ይ፣ ምስቶም ንቑሓትን ውዑያትን ዝኾኑ መእመ ናን ኪተሐባበሩ አይፈትዉን እዮም።

፬ይ፣ ከም ህዝቢ ክርስትያን ስብከት ምስማዕ፣ መጽሐፍ ቅዱስ ምንባብ፣ ብዛዕባ አምልኮ ምዝርራብ፥ ከምኡ ዚመስል ካልእውን ምግባር፣ ቅጭ እዩ ዚብሎም።

፭ይ፣ ካብ ድኻም እተላዕለ ገለ ጕድለት አብቶም እሙናት ክርስትያናት እንተ ረኸቡስ፥ አማሳሚሶም ካብ አምልኮ ምእንቲ ኺህድሙ ኢሎምሲ፣ ነቶም ፍርሃት እግዚአብሄር ዘለዎም እሙናት ሰባት፣ ገለ ነውሪ እንተ ረኸቡሎም ኢሎም፣ ብሰይጣናዊ ተንኰል እዮም ዚጻ ናጸንዎም።

፮ይ፣ ድሕርዚ ኸአ ምስቶም ግጉያት ከም ፍቓድ ስጋአም ዚነብሩን መምሰሰውትን ዕቡዳትን ሰባት፥ ሕብ ረት ይገብሩ።

፯ይ፣ ብሕቡእ ከአ ስጋውን ነውራምን ዝኾነ ዋዛን ፈዘዛን ይጅምሩ። ገለ ኻብቶም ሰናይ ስም ዘለዎም ጥቅ ዋት ሰባት አብ ከምዚ ዝበለ ነገር ተጸምቢሮም እንተ ረአዩ ድማ፣ ከመይ ደአ እዚአቶም፣ ኢሎም ፍቓድ ስጋአም ብትብዓት ምእንቲ ኺፍጽሙስ፣ አዝዮም ብአታ ቶም ይሕጎሱ።

፰ይ፣ ድሕርዚ አግሂዶም ምስ ሐጥአን ይዋዘዩ።

፱ይ፣ ሽዑ ልቦም አጸቢቑ ይተርር እሞ፡ ነቲ እኩይ ግብሮም ገሊጾም የርእይዎ ኸም ብሐድሽ ከአ አብቲ ዓሚቕ ጕድጓድ ይወድቁ። ድሕርዚ እቲ ብተአምራት ዚኸውን ጸጋ ብሐይሉ እንተ ዘይዐጊትዎምሲ፡ ባዕላቶም ተታሊሎም እዮም ንዘለአለም ዚጠፍኡ።

ሕጂውን እቶም መናንያን ነቲ አስማተኛ ቦታ ሐሊ ፎምዎስ፡ ደስታይ አብ እትበሀል ሃገር ኪበጽሑ ኸለዉ፥

ብሕልመይ ርኤኽዎም። (ኢሳ፡ ፷፪፤ ፬።) ኣየር እቲ ሃገር እቲ ጥዑም፣ ኣዝዩ ደስ ዜብል እዩ። መገዶም ብእኡ ቐኒዖ ስለ ዝኸደ ኸኣ፣ ኣብኡ ቕሩብ ጊዜ ዐረፉ። ኣብቲ ስፍራ እቲ ኹሉ ጊዜ ኣዕዋፍ ኪዝምራ ኸለዋ ይሰምዑ፣ ነንዕለቱ ሐድሽ ዕምባባ ኪበቍል ይርእዩ፣ ደሃይ ባሬቶውን ኣብቲ ኣደባባዩ ይሰምዑ ነበሩ። (መሃ፡ ፪፤ ፲፪።) ጸሓይ ድማ ኣብ ክንየው ርባርባ ድነ ሞትን ኣብ ስግር ግዝኣት ኣቶ ጅግና ቕብጸትን ኰይና፣ ነዚ ደስ ታይ ዚበሀል ሃገር ለይትን መዓልትን ተብርሀሉ ኣላ። ኣብቲ ስፍራ እቲ ኼንክነ ንእደራሽ ጥርጥር ክትርእዮ ከቶ ዘይከኣል እዩ። ኣብቲ ስፍራ እቲ ኰይኖም ድማ፣ ነታ ኺበጽሕዋ ዘለዎም ከተማ ርእዮምዋ። ኤረ ምስ ገለ ደቂ እታ ኸተማ እቲኣ እኳ ኣብኡ ተራኺቦም። እቲ ዝነበርዎ ሃገር ደስታይን ሃገር ጽዮንን ደበዶብ ስለ ዝኾነውን፣ እቶም ዜብርሁ መናፍስቲ ኣብኡ ይማላለሱ ኣለዉ። እቲ ኣብ መንጎ እቲ መርዓውን መርዓቱን ዘሎ ኺዳን ከኣ ኣብኡ ተሐደሰ። «መርዓዊ በታ መርዓቱ ደስ ከም ዚብሎውን፣ ኣምላኽ ብኣታቶም ደስ ኪብሎ እዩ።» እቲ ኣብ መገዲ ምምናኖም ከለዉ ሃረር ዚብልዎ ዝነበሩ እሞ ዘይረኸብዎ ስርናይን ወይንን ኣብኡ መሊኡ ጸንሐም። ኣብኡ ኸለዉ ድማ፤ «እስኪ፣ ንጓል ጽዮን፤ እንሆ፣ ምድሓንኪ ደመወዝኪ ሒዙልኪ ይመጽእ ኣሎ፣ ኢልኩም ንገርዋ፤» ዚብል ብርቱዕ ድምጺ ኻብታ ኸተማ ሰምዑ። እቶም ደቂ እቲ ሃገርቲ ድማ፤ «ጎይታ ባዕሉ ደልዩን ረኺቡን ሐራ ዘውጽኦም፣ ቅዱስ ህዝቢ እግዚ ኣብሄር፤» ኢሎም ሰመይዎም። (ኢሳ፡ ፷፪፤ ፲-፲፪።)

ሕጂ ንቕድሚት እናገስገሱ፣ እታ ቅድስቲ ኸተማ ኣጸቢቓ ተገልጸትሎም እሞ፤ ነቲ ኣብ ርሑቕ ከለዉ ዘይተሰምዮም ሐጐስሲ ሕጂ ኣብዚ ሃገርዚ ረኸብዎ። እታ ኸተማ እቲኣ ብሉልን ብኽቡር እምንን እያ ተሀኒጻ ዘላ። እቲ ኣደባባያውን ብጽሩይ ወርቂ እተለበጠ እዩ። ስለዚ ድማ ክርስትያን ንጌጽ እታ ኸተማን ውቃቤኣን ነቲ ጸዳል ብርሃናን እናጠመተ፤ ኣየ፣ ቀልጢፉ ደኣ እንተ ዝበጽሓ እናበለ፣ ካብ ናፍቖት እተላዕለ ሐመመ። ክልቲኣቶም ስለ ዝሐመሙ ድማ፤ «እስኪ፣ ነቲ ፈታው የይ እንተ ርኤኹምዎስ፣ ካብ ፍቕርኻ እተላዕለ እምበር ተኸሲኤ እኔኹ፣ ኢልኩም ንገሩለይ፤» ኢሎም ይጭድሩ ነበሩ። (መሃ፡ ፫፤ ፰።)

ደሓር ግና ሐይሎም ቅሩብ ምልስ በሎምን ተጻናንዑን እሞ፣ ተንሲኦም መገዶም ቀጸሉ። ኣታኽልቲ፣ ወይኒ፣ ዕምባባታት እናረአዩ ድማ፣ ናብታ ኸተማ ቐረቡ። ደጌታታውን ኣብቲ ኣውራ መገዲ ገጹ እዩ ዚርኢ። ኣብኡ ምስ በጽሑ ድማ፣ ነቲ ኰስኳስ ኣታኽልቲ ረአይዎ እሞ፤ በልባ፣ ዓርከይ፣ እዚ ግሩም ዝኾነ ወይንን ኣታኽልትን እዝስ ናይ መን እዩ፤ ኢሎም ሐተትዎ። ንሱ ኸኣ፤ መተዓራርፎ መናንያን ኪኸውንን ንእኡ ደስ ኬብሎን እተተኸለ ገንዘብ ንጉስ እዩ፣ ኢሉ መለሰሎም። ድሕርዚ እቲ ኰስኳስ ኣታኽልቲ ናብቲ ወይኒ ወሲዱ፤ እስኪ፣ ካብዚ ጥዑም ፍረ ዘቢብ ብልዑ፣ በሎም። (ዘዳ፡ ፳፫፤ ፳፬።) መሊሱውን ነቲ እቲ ንጉስ ዚዛወረሉ ኣደባባይን ዚዐርፈሉ ዳስን ኣርኣዮም። ክርስትያንን በዓል ተስፋን ድማ ኣብኡ ኣዕረፉን ደቀሱን። ሕጂውን ደቂሶም ከለዉ፣ ቅድሚ ሎሚ ኣብ መገዶም ዘይተዛረብዎ ነገር፣ እናሐለሙ፣ ካብቲ ናይ ቀደም ዚበልጽ እንዊሐም ኪዛራረቡ ኸለዉ፣ ብሕልመይ ሰማዕክዎም። ኣየ፣ እንታይ ነገሩ እዩ እዚ፤ ኢለ ኸስተንትን ከሎኹ

ድማ፣ እቲ ሐላው አታኽልቲ፤ አታ፣ በዚ ነገርዚ እንታይ
የደንቐከ፧ ፍረ እዚ ወይኒ እዚ ጣዕሚ ዝዐዘዘ ስለ ዝኾ
ነስ፣ ንኽናፍር እዘም ደቂሰም ዘለዉ ሰባት ኬዛርበን ሐይ
ሊ አለዎ፣ በለኒ። (መሃ፣ ፺፤ ፱።)

ምስ ተባራበሩ ድማ፣ ናብታ ኸተማ ንምድያብ ኪ
ዳለዉ ኸለዉ ርኤኽዎም። ግናኸ፧ ከምቲ ዝበልክዎ፣ ብጽ
ሩይ ወርቂ እተለበጠት እያ እሞ፣ ብምኽንያቱ እቲ ጨራ
ጸሓይ አጸቢቑ ዜንጸባርቕ ስለ ዝኾነስ፣ በቲ ንእአ መ
ጠመቲ ኺኸውን ኢሉ እተሰርሐ መነጽር እንተ ዘይኰይ
ኑስ፣ በዒንታቶም ጥራይ ኪጥምትዋ አይተኻእሎምን።
(፪ይ ቈረ፣ ፫፤ ፲፰። ፬ይ ቈረ፣ ፲፫፤ ፲፪።) ኪኸዱ ኸለዉ
ኸአ፣ ምስ ክልተ ሰባት ክዳውንቶም ከም ወርቂ ዜንጸባ
ርቕ ገጾምውን ከም ብርሃን ጸሓይ ዜብርህ ኪራኸቡ ኸ
ለዉ ርኤኽዎም።

እዘም ሰባት እዚአቶም፤ ካበይ ዝመጻእኩም ኢኹም፧
ኢሎም፣ ነቶም መናንያን ሐተትዎም። ንሳቶምውን ነገር
ዎም። መሊሰም ድማ፤ አበይከ ሐዲርኩም፧ አብ መገድ
ኹምከ ኽመይ ዝበለ መከራን ጭንቅን፣ ወይስ ከመይ ዝ
በለ ምጽንናዕን ደስታን ጸኒሑኩም፧ ኢሎም ሐተትዎም።
እቶም መናንያንውን ነገርዎም። ሽው እቶም ሰባት፤ በሉ፧
ሕጅስ ክልተ ጸበባ ጥራይ እየን ተሪፈናኹም ዘለዋ። ን
አታተን ምስ ሐለፍኩም ግና፣ ናብታ እትናፍቕዋ ዘሎ
ኹም ከተማ ኽትአትዉ ኢኹም፣ በልዎም።

ሽው ድማ ክርስትያንን በዓል ተስፋን ነቶም ክልተ
ሰብ፤ አሰንዩና ኹታ፣ በልዎም። ንሳቶም ከአ፤ ነቲ ጸበባ
ግዳ ብገዛእ እምነትኩም ክትስዕርዎ እዩ ዚግብአኩም
እምበር፣ ምስናይሲ ሕራይ ነሰንየኩም፣ በልዎም። ነቲ



ደገ ሰላም ክሳዕ ዚርአይዎ ድማ፣ ብሐንሳእ ኪጕዐዙ
ርኤኽዎም።

እንሆ ድማ፣ አብ መንጎአምን አብ መንጎ እቲ ደገ
ሰላምን መሳገሪ ድልድል ዜብሉ ሐደ ዓሚቝ ርባ ነበረ
እሞ፣ እቶም መናንያን ነዚ ብምርአይ አዝዮም ሰምበዱ።
እቶም መሰነይታአም ድማ፤ ነዚ ርባ እዚ ኽይተሳገርካ ናብ
ታ ደገ ሰላም እቲአ ምብጻሕ ዘይከአል እዩ፣ ስለዚ ነታ
ኸተማ ኽትአትውዋ ትደልዩ እንተ ኼንኩምሲ፣ ፀዚ
መዓሙቝ እዚ አቢልኩም ክትሐልፉ ናይ ግዲ እዩ፣
በልዎም።

እቶም መናንያን ናብታ ደገ ሰላም እትወስድ ክልእ
መገድስ የልበንዶ፧ ኢሎም እንተ ሐተትዎም ከአ፤ ዓ
ለም ካብ እትፍጠር ክሳዕ ሎሚ ግዳ፣ ብጀካ እቶም ክል
ተ ሰባት፣ ሄኖክን ኤልያስን፣ ብእአ ዝኸደ የልበን እም
በር፣ ምህላውስባ አላ። ንድሕሪ ሕጂውን ክሳዕ እቲ ዳሕ
ራይ መለኸት ዚንፋሕ በታ መገዲ እቲአ ገይሩ ኺሐልፍ
ዚፍቀደሉ ሰብ የልበን፧ ኢሎም መለሱሎም። ድሕርዚ
እቶም መናንያን፣ ምናዳኳ ክርስትያን፧ ፈሪሆም ንየው
ነጀው ኪጥምቱ ጀመሩ። ግናኸ ነቲ ዓሚቝ ርባ እቲ
ኽይረገጹ ዚሐልፉላ መገድስ አይረአዩን። ሽው ነቶም ሰ
ባት፤ በሉባ፣ እዚ ርባስ ብኹሉ ሽነኹዶ ምዕማቑ ማዕረ
እዩ፧ ኢሎም ሐተትዎም። እቶም ሰባት ድማ፤ ንሕና ግዳ
ብገለ ነገር ክንሕግዘኩም አይከአለናን እዩ እምበር፣ አይ
ማዕረን እዩ። ንንጉስ እታ እትኸድዋ ዘሎኹም ከተማ
አጽኒዕኩም ትአምንዎ እንተ ኼንኩም፣ እዚ ርባ እዚ
አይኪዐምቈኩምን እዩ፤ እምነትኩም ድኽምቲ እንተ ኾ
ነት ግና፣ አዝዩ ኺዐምቈኩም እዩ፧ በልዎም።

ድሕርዚ ናብቲ ርባ ኺአትዉ ተዐጥቁ። ሽው ክርስ

ትያን አብቲ ማይ አተወ እሞ ነቲ ምድሩ ብእግሩ ምር
ካብ ስኢንዎስ ኪጥሕል ደለየ። ንበዓል ተስፋ፣ ሐዉ፣
ዓው ኢሉ፤ «አብዚ ዓሚቝ ማይ እጥሕል አሎኹ፣ ማይን
ማዕበል ማይን አብ ርእሰይ ይሳራሰሩ አለዉ፣ ሐይሊ
ቐላይውን ብልዕለይ ይሐልፍ አሎ፣ ሴላ፤» በሎ።
በዓል ተስፋ ድማ፤ አታ ዓርከይ፣ አነስ ነቲ ምድሪ
ረጊጸዮ አሎኹ እሞ፣ ደሓን እዩ፤ አጆኺ ጽናዕ ደአ፣ በሎ።
ክርስትያን ግና፤ አታ ዓርከይ፤ አነስ ጻዕረ ሞት እዩ ሒ
ዙኒ ዘሎ፣ ደጊምሲ ነታ መዓርን ጸባን እትውሕዝ ምድሪ
አይክርእያን እየ፣ በሎ። እቲ ኸምዚ ኺብል ከሎ ድማ፣
ንቕድሚት አቢሉ ምርኣይ ክሳዕ ዚስእን ብርቱዕ ጸልማትን
ረዓድን ጸቐጦ። ሽው ክርስትያን ብዛዕባ እቲ አብ መገዲ
ምምናኑ ዝረአዮ ሰናይን ደስ ዜብልን ኵሉ አጸቢቑ ኺ
ዘረብ ክሳዕ ዘይከአሎ፣ አእምሮኡ ጠፍአ። አብ ክንድኡስ፤
ዋይ አነ አብዚ ቐላይዚ ጥሒለ ኽመውት እየ፣ ነታ ናብ
ቲ ሰማያዊ ሃገር እተእቱ ደገውን ከቶ አይክበጽሓን
እየ፣ እናበለ ደአ፣ ናይ ፍርሂ ዘረባታት ጥራይ ይዛረብ
ነበረ። ሽው እቶም አብ ጥቓኡ ዝነበሩ፣ ስለቲ ቕድሚ
ምምናኑን ምስ መነነን ዝገበሮ ሐጢአት ይጭነቕ ከም
ዝነበረ አስተውዐሉ። ርኹሳት መናፍስቲ ኸም እተራእይ
ዎን ይሳቐይዎ ኸም ዝነበሩን ከኣ፣ በቲ መመሊሱ ዚዛረ
በ ዝነበረ አዛራርባ ፈለጥዎ። በዓል ተስፋ ድማ ንርእሲ
ክርስትያን፣ ሐዉ፣ አብ ማይ ከይጥሕል ኢሉ፣ ንላዕሊ
ገጹ ሐፍ የብሎ ነበረ። ምስናይዚ ግና ይዋእ ክርስትያን፣
እናሐንሳእሲ ይጥሕል እሞ ዳርጋ ምዉት ይኸውን ነይሩ።
በዓል ተስፋ ኸአ፤ አታ ሐወይ፣ አነ ነታ ደገ ሰላምን
ነቶም ዚቕበሉና ሰባትን እርእዮም አሎኹ እሞ፣ አጆኺ፣
እናበለ ኼጸናንዮ ፈተነ። ክርስትያን ግና፤ ንአኻ፣ ንአኻ



ክርስትያንን በዓል ተስፋን ንርባ ሞት ይሳገርዎ።

እዮም ዚጽበዩ ዘለዉ። ንስኻ ኻብታ እተፋለጥናላ ጊዜ ጀሚርካ ኽሳዕ ሎሚ ኽምታ ስምካ ብተስፋ ኢኻ እት ነብር ዘሎኺ፥ በሎ። በዓል ተስፋ ድማ፣ ንስኻን እምበር ብጸጋኡ ተስፋ አሎኒ፥ በሎ። ክርስትያን ከአ፣ ኣነ ቕኑዕ እንተ ዝኸውን፥ አምላኽ መጺኡ ምረድአኒ ነይሩ፥ ሕጂ ግና ብምኽንያት ሐጢአተይ አብ ወጽመድ አእትዩንስ፥ አብኡ ሐዲጉኒ እኔኹ፥ በሎ። በዓል ተስፋ ድማ፣ አታ ሐወይ፥ ነቲ ብዛዕባ እቶም ሐጥአን ኪዛረብ ከሎ፣ "ንሞቶም ጻዕሪ የብሉን፥ ሐይሎም ድማ ብርቱዕ እዩ። ከምቶም ከልአት ሰባት ንሳቶም መከራ አይጸግቡን አይሳቐዩን እዮም፣" ዚብል ጥቕስስ ረሲዕካዮ ዲኻ፣ (መዝ፡ ፴፫፣ ፬፡ ፰።) አስተውዕል ደአ፥ ነቲ ቕድሚ ሎሚ ኻብኡ እተቐበልካዮ ዓብዪ ምሕረት እትዝክሮ እንተ ኼንካ ምእንቲ ኺፍትነካን፥ ብጊዜ መከራውን አብኡ ጥራይ ክትጽጋዕን ብእኡ ኽትእመንን ኢሉ እዩ እምበር፥ እዚ አብዚ ርባዚ ዝረኸብካዮ ጸበባን ጭንቀትንሲ አምላኽ ከም ዝሐደገካ ምልክት አይኰነን፥ በሎ።

ንክርስትያን ቀሩብ ጊዜ ብርቱዕ ሐሳብ ጸቒጥዎ ኸሎ፣ ብሕልመይ ርኤኽዎ። ሽዑ ድማ በዓል ተስፋ፣ የሱስ ክርስቶስ እዩ ዜጥዕየካ እሞ፥ ቀጥ በል አጆኺ፥ በሎ። ክርስትያን ከአ፣ ከም ብሐድሽ እርእዮ አሎኹ እሞ ንሱ፣ "እንሆ፣ ብማይ እንተ ሐለፍካ፣ ምሳኻ ኽኸውን እየ፣ ብውሒዝ እንተ ሐለፍካውን፥ አይክትጥሕልን ኢኻ፣" ይብለኒ አሎ፣ ኢሉ ብብርቱዕ ድምጺ ጨደረ። (ኢሳ፡ ፵፫፣ ፪።) ድሕርዚ ኽልቲአቶም ተበሁ እሞ፥ ነቲ ርባ ኽሳዕ ዚሳገርዎ እቲ ጸላኢ ኽም እምኒ ኽይተዋሳወሰ ስቕ በለ። ክርስትያንውን ደው ዚብለሉ ጽኑዕ መሰረት ረኸበ እሞ፥ ካብዚ ንንየው እቲ ማይ ቀሊል ኰይኑ

ተራእዮም። ድሕርዚ ብዘይ ገለ ሽጋር ተሳገርዎ። ነቲ ርባ ምስ ተሳገርዎ ድማ፡ ነቶም ክልተ ዜብርሁ ሰባት፤ ንሕና ነቶም ዚ.ድሕኑ ዘበሉ ኽነገልግሎም እተለአኽና መናፍስቲ ኢ.ና፡ እናበሉ ሰላም ኪ.ብልዎም ኸለዉ እሞ፡ አብ ስግር እቲ ርባ ኹይኖም ከም ብሐድሽ ኪ.ቃባበልዎም ከለዉ ረአይዎም። (እብ፡ ፩፤ ፲፬።) ሰላም ምስ ተበሃሀሉ ድማ፡ ሐቢ.ሮም ናብቲ ደገ ሰላም አቢ.ሎም ከዱ።

እታ ኸተማ አብ ልዕሊ. ነዊሕ ከረን ከም ዘላውን ምስትውዓል የድሊ. እዩ። ምስናይዚ. ግና፡ እቶም ክልተ ሰባት በእዳዎም ስለ ዝሐዝዎምን፡ ነቲ መዋቲ ልብሶም አብቲ ርባ ስለ ዝሐደግዎንሲ.፡ ብዘይ ድኻም ደየቡ። እወ፡ ምንም እኳ እታ ኸተማ አብ ሐደ ኻብ ደበና ልዕል ዚ.ብል ቦታ እተመስረተት እንተ ኹነት፡ ክርስትያንን በዓል ተስፋን ብዘይ ገለ ሽጋር ቀልጢ.ፎም ደየብዋ እሞ፡ ነቲ ርባ ብደሓን ስለ እተሳገርዎን፡ ከምዚ.አቶም ዝበሉ ክቡራን መሰነይታ ስለ ዘሰነይዎምን ደስ ኢ.ልዎም ሲ.፡ ጠጥዕሙ እናተዛራረቡ አብቲ ምኡዝ አየር ዚ.ነፍስ ስፍራ ደየቡ።

ብዛዕባ እቲ ኺ.ንገር ዘይክአል ውቃቤ እዛ ኸተማ እዚ.ኣን ብጽእናኣን ድማ፡ ምስቶም ብሩሃት ሰባት ይዛራረቡ ነበሩ፡ ከምዚ ኢ.ሎም፡ «ከረን ጽዮን አብኡ እዩ፡ እታ ሰማያዊት የሩሳሌም አብኡ እያ ዘላ፡ አእላፋት መላእኽትን መናፍስቲ እቶም ፍጹማን ጻድቃንን አብኡ አለዉ።» ንስኻትኩምውን ሕጂ ናብቲ ገነት አምላኽ ክትከዱ፡ አብኡ ነታ አም ህይወት ክትርእይዋ፡ ካብቲ ዘይሀንት ፍሬኣውን ክትበልዑ፡ አብኡ ምስ በጻሕኩም፡ ጻዕዳ አልባስ ክትለብሱ፡ ንዘለአለመ አለም ድማ ምስቲ ንጉስ ክትነብሩን ክትዛረቡን ኢ.ኹም። እቲ ናይ ቀደም ስለ ዝሐለፈ ኸኣ፡ ከምቲ አብ ምድሪ ኸሎኹም እትረኽብዎ ዝነበርኩም ቃንዛ፡ ሕማም፡ ሐዘን ኰነ ወይስ ሞት ከቶ አይኪ.ረኽበኩምን እዩ። አብርሃም፡ ይስሃቅ፡ ያእቆብ፡ ነብያትውን እኳ፡ አምላኽ ካብቲ ኺ.መጽእ ዘለዎ ቍጥዓ ስለ ዘውጽአምሲ.፡ ካብ ኩሉ ጻዕሮም ዐሪፎም ብጽድቂ ይማላለሱ አለዉ እሞ፡ ንስኻትኩምውን ሕጂ ናባታቶም ክትከዱ ኢ.ኹም፡ ኢ.ሎም ነገርዎም። (እብ፡ ፲፪፤ ፳፬። ራእ፡ ፪፤ ፯፡ ም፡ ፫፤ ፬፡ ፭፡ ም፡ ፳፩፤ ፬። ኢሳ፡ ፶፯፤ ፩፡ ፪። ም፡ ፷፭፤ ፲፯፡ ፲፱።) እቶም መናንያን፤ አብቲ ቅዱስ ቦታ እቲኸ እንታይ ክንዐዩ ኢ.ና፤ ኢ.ሎም እንተ ሐተትዎም ከኣ፤ አብኡ ስለቲ ዝሐለፈ ጻበባኹም ክትጸናንዑ፡ አብ ክንዲ. ሐዘን ደስ ኪ.ብለኩም፡ ነቲ ዝዘራእኩምዎ ኽትዐጽድዎ፡ ማለት ፍረ ጸሎትኩምን ንብዓትኩምን ናይቲ ስለቲ ሰማያዊ ንጉስ ኢ.ልኩም እተቐበልኩምዎ ስቅያትን አብኡ ኽትከሐሱ፡ አብኡ አኽሊ.ል ወርቂ ኽትክለሉ ንእኡውን ከምታ ዘለዋ ኽትርእይዎ ኢ.ኹም እሞ፡ ነቲ ቅዱስሲ. ኹሉ ጊዜ ኽትርእይዎ ስለ ዝኹንኩም፡ በቲ ምርኣዩ ደስ ኪ.ብለኩም እዩ። ነቲ አብ ምድሪ ኸሎኹም፡ ድኹማት ክነስኹም፡ ከተገልግልዎ እትናፍቑ ዝነበርኩም ጐይታ፡ ብውዳሴን ብምስጋናን ብእልልታን ካብ ሎሚ ጀሚ.ርኩም ሲ. ንሐዋሩ ኽተገልግልዎ ኢ.ኹም። አብኡ አዒንትኹም ንእኡ ብምርኣይ፡ አእዛንኩምውን ንናይቲ በዓል ምሉእ ስልጣን ምኡዝ ድምጺ. ብምስማዕ ደስ ኪ.ብለን እዩ። አብኡ ምስቶም ቅድሜኹም ዝሐለፉ ፍቁራትኩም ብምርኻብ ባህ ክትብሉ፤ አብኡውን ነቶም ናብታ ቅድስቲ ኸተማ ደድሕሬኹም ዚ.መጹ ብዓብዪ ደስታ ኽትቅበልዎም ኢ.ኹም። አብኡ ብኽብርን ብግርማን ክትስርገዉ፡ ምስቲ ልኡለ ልኡላን ንጉስና ኼንኩም፡ አብታ ሰረገላ እስራኤል

ተቐሚጥኩም ክትዛወሩ። ንሱ ብደሃይ መለኸትን በኽናፍ
ንፋሳትን ብደበና ኺመጽእ ከሎ፥ ንስኻትኩም ምስኡ ኽት
መጹ ኢኹም። ኣብቲ ዝፋን ፍርዲ ምስ ዚቕመጥውን፥
ምስኡ ኽትቕመጡ። ንዓመጸኛ ዘበለን ንመላእኽትን
ወይስ ንኹሉ ሰብ ኪፈርዶ ኸሎውን፥ ጸላእቱን ጸላእት
ኹምን ስለ ዝኾኑስ፥ ምስኡ ኼንኩም ክትፈርድዎም፥
ብመወዳእታ ናብታ ኽተማኡ ኺምለስ ከሎ፥ ብደሃይ መ
ለኽት ምስኡ ኽትምለሱ ንዘለኣለምውን ምስኡ ኽትነብ
ሩ ኢኹም። (ገላ፡ ፮፥ ፯። ፩ይ ዮሃ፡ ፫፥ ፪። ፩ይ ተሰ፡ ፬፥
፲፫-፲፯። ይሁ፡ ፲፬። ዳን፡ ፯፥ ፱፥ ፲። ፩ይ ቈረ፡ ፮፥ ፪፥ ፫።)

ናብታ ደገ ሰላም ኪቐርቡ ኸለዉ ድማ፥ እንሆ፥ ሰ
ራዊት ሰማይ ናባታቶም መጸ። እቶም ክልተ ብሩሃት ሰ
ባትውን፤ እቶም ኣብ ዓለም ከለዉ ንጐይታና ዘፍቀርዎን፥
ምእንቲ እቲ ቅዱስ ስሙ ኢሎም ድማ ንኹሉ ዝቐበጽ
ዎን፥ እዚኣቶም እዮም እሞ፥ ኣብዚ ኽነምጽኦም ጐይታ
ና ስለ ዝለኣኸናስ፥ ንገጽ መድሓኒኦም ብደስታ ምእንቲ
ኺርእይዎ፥ ክሳዕ እዚ ኣዝዮም ዚናፍቕዎ ዕላማኦም ኣብ
ጺሕናዮም እኔዉ፥ በልዎም። እቲ ጭፍራ ሰማይ ከኣ፤
«እቶም ናብ ድራር እቲ ገንሸል እተዐደሙ ብጹኣን እ
ዮም፤» ኢሉ ጨደረ። (ራእ፡ ፲፱፥ ፱።) ብዙሓት ካብቶም
መለኸት እቲ ንጉስ ዚነፍሑውን፥ ዜንጸባርቕ ጻዕዳ ኣል
ባስ ለቢሶም መጽዎም። እቲ ጽሩይ ምሉዝ ደሃይ መለ
ኸት ድማ ኻብ ሰማይ መቓልሖ መለሰሎም። እቶም
ነፋሕቲ መለኸትውን ንክርስትያንን ንበዓል ተስፋን
ብዓብዪ ሓጐስን ብእልልታን ብደሃይ መለኸትን፤ ካብታ
ዓለም እቲኣስ እንቋዕከ ብደሓን መጻእኩም፥ በልዎም።

ድሕርዚውን ንላዕሊ ኺድይቡ ኸለዉ፥ እቶም ሰራ
ዊት ሰማይ፥ ገሊኦም ብቕድሚት፥ ገሊኦም ብድሕሪት፥



ንክርስትያንን ንእሙንን ሰራዊት ሰማይ ይቃበበሎም።

ገሊኦም ብየማን፣ ገሊኦምውን ብጸጋም ዐጀብዎም። ኪድ ይቡ ኸለዉ ድማ፣ እቲ ምኡዝ ደሃይ እቲ መለኸት ነቲ አየር መልአ። እቶም ነዚ ነገርዚ ኺርእዩ እተፈቕደሎም ከኣ፣ መንግስተ ሰማይ ወሪዳ እትቃባበሎም ዘላ መሰሎም። ከምኡ ኢሎም ኪድይቡ ኸለዉ ድማ፣ እቶም ነፋሕቲ መለኸት መመሊሶም ብኸመይ ዝበለ ዓብዩ ደስታ ኺቃ ባበልዎም ከም ዝመጹ፣ ንክርስትያንን ንበዓል ተስፋን ብገጾም አፍለጥዎም። ካብ ብዙሕ ቃሕንስ እተላዕለን ነቶም መላእኽቲ ብምርአይን ነቲ ምኡዝ ደሃይ መለኸት ሰማይ ብምስማዕን ድማ፣ ክርስትያንን በዓል ተስፋን፣ ገና ናብ ሰማይ ከይበጽሑስ፣ ድሮ ዝአተዉ ይመስሎም ነበረ። እታ ቅድስቲ ኸተማ ሕጂ አብ ቅድሚ ዓይኖም ተራእ የቶም፣ ናብታ ኸተማ ብደሓን ስለ ዝአቶኹም ተብሂሉ፣ ደወል ኵላ እታ ኸተማ ዚድወል ዘሎ ድማ ይመስሎም ነበረ። ቅድሚ ኹሉ ንልቦም ዘሐጐሶ ኸኣ፣ አብዛ ኸተ ማ እዚኣስ ምስ ከምዚአቶም ዝበሉ ብጾት ንዘለአለመ አለም ክንነብር ኢና፣ ኢሎም ስለ ዝሐሰቡ እዩ። እቲ ነዚ ነገርዚ እናስተንተኑ ዚሕጐስዎ ዝነበሩ ሐጐስ ከኣ ብአፍ ኪዝረብ፣ ብብርዒውን ኪጸሐፍ ዘይከአል እዩ፣ ከምኡ ኢሎም ድማ ናብታ ደገ በጽሑ።

ናብኡ ምስ በጽሑ ኸኣ፣ «አብታ አም ሀይወት መ ሰል ኪረኽቡ፣ ናብታ ኸተማውን ብደጌታታ ምእንቲ ኺ አትዉስ፣ እቶም ክዳውንቶም ዚሐጽቡ ብጹኣን እዮም፣» ዚብል ቃል አብ ልዕሊ እቲ ደገ ብቐለም ወርቂ ተጽ ሒፉ ረአዩ። (ራእ፣ ፳፪፣ ፲፬።)

ድሕርዚ ድማ እቶም ብሩሃት ሰባት ነቶም መናን ያን፣ ነዚ ደገ ኳሕኲሕዎ፣ ኪብልዎም ከለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኹ። ምስ ኳሕኰሑ ድማ፣ ንሄኖክ፣ ንሙሴ፣ ንኤል

ያስ ንኻልኣትውን ምሳታቶም ብልዕሊ እቲ ደገ ኹይ
ኖም ኪጥምትዎም ከለዉ፣ ረአይዎም። እቶም ክልተ
ብሩሃት ሰባት ድማ፤ እዚአቶም ስለ ፍቕሪ ንጉስ እዛ ኸ
ተማ እዚኣ ኢሎም፣ ካብታ ናይ ጥፍኣት ከተማ ዝወጹ
መናንያን እዮም፣ በልዎም። እቶም መናንያን ድማ ነቲ
ብመጀመርያ ኺብገሱ ኸለዉ እተቐበልዎ ማሕተም ወፈ
ዩ። እቲ ንጉስ ተቐቢሉ ምስ አንበበ ኸኣ፤ እቶም ነዚ
ማሕተምዚ ዘምጽእዎ ኽልተ ሰባት ደኣ አበይ አለዉ፤
ኢሉ ሐተተ። እቶም ብሩሃት ሰባት ከኣ፤ አብ ወጻኢ እዚ
ደገ እዮም ዘለዉ፣ ኢሎም ምላሽ ሀቡ። ሽው እቲ ንጉስ፤
«እቲ እምነቱ ዝሐለወ ጻድቕ ህዝቢ ምእንቲ ኺአቱስ፣
ነዚ ደገ ኽፈቱሉ፤» ኢሉ ትእዛዝ ሀበ። (ኢሳ፡ ፳፮፤ ፪።)

ሕጂውን እቶም መናንያን በቲ ደገ ቐኒዖም ኪአት
ዉ፤ እንሆ፤ ብኡብኡ ኺልወጡ እሞ፤ ከም ወርቂ ዜንጸባርቕ
አልባስ ኬልብስዎም፣ ንአምላኽ ዚውድሱሉ መሰንቆ
ታት፡ ንምልክት ክብረቶም ዚኸውን ዘውድታት ኪሀብ
ዎም ከለዉ፣ ብሕልመይ ርኤኹ። ድሕርዚ ድማ፣ ከም ብ
መዓልቲ በዓል ዚድወል ኰይኑ፣ ንኹሉ ናይታ ኸተማ
ደወል ኪድወል፤ ነቶም መናንያን፤ «ናብ ሐጐስ ጐይታ
ኹም እተዉ፤» ኪብልዎም፣ ንሳቶምውን፤ «በረኸትን
ክብርን ግርማን ስልጣንን ንዘለአለመ አለም ነቲ አብ
ዝፋን ተቐሚጡ ዘሎን ነቲ ገንሸልን ይኹን፤» ኢሎም
ኪዝምሩ ኸለዉ፣ ብሕልመይ ሰማዕኩ። (ማቴ፡ ፳፭፤ ፴፫፡
ራእ፡ ፭፤ ፲፫።)

እቶም መናንያን ብእኡ ኺአትዉ፣ እቲ ደገ ተኸ
ፊቱ ኸሎ፣ ብድሕሪኦም እንተ ጠመትኩ፡ እታ ኸተማ፣
ኸም ጸሓይ በሪሃ፣ እቲ አደባባያ ብወርቂ ተለቢጡ፤ ብዙ
ሓት ሰባትውን አኽሊል ተኸሊሎም፣ ስየን ብእኡ ገይሮም



እናዘመሩ ንአምላኽ ዚውድሱሉ መሰንቆታት ወርቅን ሐ
ዘም፣ አብኡ ኺማላለሱ ኸለዉ ርኤኹ።

አብኡውን ገለ ኻባታቶም አኽናፍ ዘለዎም እሞ፤
ከየቛረጹስ እናተቓባበሉ፤ «ቅዱስ፣ ቅዱስ፣ ቅዱስ እዩ
እግዚአብሄር አምላኽ፣» ይብሉ አለዉ። ድሕርዚ እቲ
ደገ ተዐጽወ። አነ ድማ ነዚ ኹሉ ምስ ርኤኹ፣ አብ
ማእከሎም ክኸውን ተመኔኹ።

ነዚ ኹሉ ተጠንቂቐ እናጠመትኩ ንድሕሪት አቢ
ለ ግልጽ እንተ በልኩ ኸኣ፣ ንዳንደ አብቲ ርባ ቐሪቡ
ርኤኽዎ። አብኡውን ሐደ ከንቱ ተስፋ ዝስሙ ሰብአይ
ብጃልባኡ ገይሩ አሳገሮ እሞ፣ ፍርቂ እቲ እቶም መናን
ያን አብኡ ዝረኸብዎ ጸበባ ኸይጠዐመ፣ ቀልጢፉ ሐለ
ፈ። ምስ ተሳገረ ድማ፣ ከምቶም ክልአት ነቲ ኸረን ደዩ
ቡስ ናብቲ ደገ ኺቐርብ ርኤኽዎ። ግናኸ በይኑ ደኣ
እዩ ዝደየበ እምበር፣ ሐደኳ ብታሕጓስ ኪቕበሎ ዝመጸስ
አይነበረን። አብቲ ደገ ምስ በጽሐ ኸኣ፤ ነቲ አብ ልዕ
ሊኡ ዘሎ ጽሑፉት ረአዮ እሞ፣ ሽዓ ኸም ዚኽፍቱሉ
ተስፋ ገይሩ ኳሕኰሐ። እቶም አብ ልዕሊ እቲ ደገ ዘለ
ዉ ሰባት፤ ካበይ መጺእካ፤ እንታይሲ ትደሊ አሎኻ፤ ኢ
ሎም እንተ ሐተትዎ ድማ፣ «አነ ምስ ንጉስ ዝበላዕኩን
ዝሰቴኹን ሰብ እየ፤ ንጉስውን አብቲ አደባባይና ይምህር
ነይሩ፤» ኢሉ መለሰሎም። (ሉቃ፡ ፲፫፤ ፳፮።) ንሳቶም፤
በል፤ ንንጉስና ኸነርእዮስ፣ ማሕተምካ ሀበና፡ እንተ በል
ዎ ኸኣ፣ ገለ ደኣ አይረኸበን እምበር፡ አብቲ ቍርባበሻ
ኡ ሃሰስ በለ። እታ፤ ማሕተምዶ የብልካን ኢኻ፤ እንተ
በልዎ ድማ፣ አጽቀጠ። ንሳቶም ድማ እቲ ዝኾነ ንንጉስ
ነገርዎ። ንጉስ ከኣ ንገጹ ኺርእዮ ስለ ዘይደለየስ፣ ነቶም
ንክርስትያንን ንበዓል ተስፋን ክሳዕ እታ ኸተማ ዘብጽሕ

አእዳዉን አእጋሩን አሲርኩም
ዎም ክልተ ብሩሃት ሰብ፥ አእዳዉን አእጋሩን አሲርኩም
ንየው በልዎ፥ ኢሉ አዘዘም። ንሳቶምውን ብአየረ አየር
ገይሮም፥ ናብታ አብ ጸግዒ እቲ ኸረን ዝርኤኽዋ ደገ
አብጽሕዎ እሞ አብቲ ውሽጣ አእተውዎ። ሽው ድማ
ኽምቲ ቕድም ካብ ከተማ ጥፍአትሲ ናብ ገሃነም እት
ወስድ መገዲ ዝርኤኹ፥ ሕጂውን ካብ ደገ ሰማይ ናብ
ገሃነም እትወስድ መገዲ ምህላዋ ርኤኹ።

ድሕርዚ ተባራበርኩ እሞ፥ እዚ ኹሉ ሕልሚ ምኻ
ኑ አስተውዐልኩ።





አታ ሐወይ፥ አነስ ሕልመይ ነገርኩኻ፥
ንስኻውን ፍትሐዮ አጽሪኻ፥
ንኮረባብትኻ ምስ ገዛእ ነፍስኻ
ጥቕሚ ኪኸውነኩም ለምን ፈጣሪኻ።

እንተ ፈትሐ ሕማቕ አስተርጓሚ፥
የባላሽዎ እዩ ነዚ ቅዱስ ሕልሚ።
አይትታለል ደኣ ብጸወታ ኸንቱ፥
ዋዛን ፈዘዛንሲ እንታይ እዩ እቶቱ።

ምሳሌ እዛ ዛንታ ተጠንቂቕካ ሐዛ፥
አይትርአያ ብዘይጠቕም ዋዛ።
ዋዛስ ግደፈሎም ንዓሻን ቈልዓኒ፥
ንስኻ ግን ንኣይ ጽን ኢልካ ስምዐኒ።

እንተ መርመርካዮ ተጠንቂቕካ፥
አቕኒዑ 'ዩ ንጽዮን ዚመርሐካ።
ቀስ ኢልካ ቕልዐዮ ነቲ ዜጐልብቦ፥
ሽው ቁም ነገሩ አብ ውሽጡ ትረኽቦ።

ነቲ ዘይጠቕም ደርብዮ ጨኪንካ፥
ንጽሩይ ሉሉ ግን አርንቦ አፍቂርካ።
ሐቂ እዩ፥ ወርቂ አሎ ንሓስ እተሓሶ፥
ግን ብሐዊ አፍሊሕካ ነንሓሱ አፍስሶ።

ንቕራፍ ክትድርቢ ፍረ እንተ ደርቤኻ፥
መድሃኒት የብሉን ንጌጋኻ።
ነዚ ሕልመይ ከኣ እንተ ነዐቕካዮ፥
ካልእ አሎ ብፍቕሪ ዚደልዮ።

